መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ሓምለ 2017
ሕታም 55



ተመሃሮ ኮምፒተር ምህንድስና
ኤርትራዊት ኮምፒተር ኣማዕቢሎም እንተበልናኩም' ከ? !





ልክዕካ ሞባይል ብኸመይ?



• ዘርእሰናይ ታደሰ
ዝቐልጠፈ ኤርትራዊ ግዜ ማራቶን ሰፊሩ








ክልተ ወርሓዊት መጽሔት
ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ሓምለ 2017 ቁ.55

መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ ናቕፋ 10



ዋና ኣሰናዳኢ
መስፍን ገብረሂወት

ዲዛይን ገበር
ከማል ዲና

ስእሊ
ኩል ጻውድዮሺዥዋል

ናብ'ዛ መጽሔት ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፡ ኣበርክቶ ይኹን ሃናጺ ነቐፌታ በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ፥

መጽሔት "መንእሰይ"
ቁ.ሳ.ጶ 1042
ቁ.ስልኪ. 202592
ፋክስ 291-1- 125981

ዘርጋሒ መጽሔት
ቁ.ስልኪ. 200454

# ትሕዝቶ

# ቃል ኣሰናዳኢ

ዘለናዮ ቅነ፡ ትካላት ትምህርቲ ንክረምታዊ ዕረፍቲ ዝተዓጸዋሉ፡ ካልኣይ ደረጃ ትምህርቲ ዝወድኡ መንእሰያት ናብ ላዕለዋይ ደረጃ ትምህርቲ ዘሰጋግር ትምህርቲ ንምቕሳምን ሃገራዊ ኣገልግሎቶም ንምፍጻምን ናብ ማእከል ስልጠናታት ሳዋ ዝኣትዉሉ፡ ንዓመት መመላእታ ኣካዳምያዊን ወተሃደራዊን ትምህርቲ ክቕስሙ ዝጸንሑ ኣባላት ሃገራዊ ኣገልግሎት ዝምረቕሉ፡ ኲለጃትን ኣብያተ ትምህርቲ ስነ-ኪነትን ብዝተፈላለየ ዓውድታት ንዓመታት ዘሰልጠንኦም ተማሃሮ ብምምራቕ ፍረ-ጻዕረን ዝሓፈሳሉ፡ ትምህርቶም ዝዛዘሙ መንእሰያትን ወለዶምን ብኩብካብ መመረቕታ ዝተፈስህሉ ወርሒ እዩ። በዚ ኣጋጣሚ'ዚ፡ መጽሔት መንእሰይ፡ ብዛዕባ ትምህርቲን ዕላማታቱን ዘሎና መረዳእታ ንምስፋሕ ዝሕግዝ ሓሳባት ኣልዒላ ኣላ።

ዘሎናዮ ወቕቲ ክረምቲ ምስ ምዃኑ፡ ብሕልፊ ተመሃሮን መንእሰያትን ግዜና መጻሕፍቲ ኣብ ምንባብን ካልእ ኣእምሮና ኣብ ዘስፍሕ ቁምነገርን ከነሕልፍ'ዩ ዝግባእ። ምኽንያቱ መጽሓፍ ንሰብ ብሕልፊ ድማ ንመንእሰይ ግርማኡ እዩ። መግለጺ ውሽጣዊ ጽባቐኡ እዩ። እቲ ዝመልክዐን ግርማ ዘለዎን መንእሰይ፡ እቲ ኣንባቢ መንእሰይ'ዩ። ዘየንብብ፡ ናይ ምምሳጥ፡ ምግራምን ምድናቕን ስምዒት የብሉን። ጽባቐ ተፈጥሮ፡ ህይወትን ጥበብን ኣይንታዩን እዮም። ብዛዕባ ገዛእ ርእሰኻን ከባቢኻን ዓሚቕ ትዕዝብቲ፡ ሰፊሕ መረዳእታ፡ ፍልጠትን ልቦናን እንተለካ ጥራይ'ዩ ሕጉስን ምቁርን ህይወት ክህልወካ ዝኽእል።

ልቦናን ብስለትን ሃልዩዎ ምፍልሳፍን ፍልጠትን ዝፈቱ፡ ህይወቱ ካብቲ ሒደት ዝፍልጠቱ ዝያዳ ዝመቀረን ዝጠዓመን እዩ። ስለዚ መንእሰያት፡ ከም መራሕቲ ለውጢን ምዕባለን መጠን፡ ኣብ ገዛእ ርእስና ይኹን ኣብ ንኣሽቱ ኣሕዋትና ከምኡ'ውን ኣብ መላእ ሕብረተሰብና ባህሊ ንባብ ኣብ ምስራጽ ደራኺ ተራ ክንጻወት፡ ሓላፍነት ክስምዓና ይግባእ።

ካብ ትምህርቲን ምንባብን ከይወጻእና፡ "ወዲ ሰብ ምግራም እንድሕሪ ኣጥፊኡስ ኣኺልዎ እየ ዝብል፡ ካን ኣኺልዎ መቓብር ጥራሕ እዩ ዝጽበዮ።" ዝብል ጥቕሲ ደራሲ በየነ ሃይለ መበገሲ ገይሩ፡ ትምህርቲን ለውጢን ውጽኢት ምግራም ምዃኑ ዘብርህ ሓሳብ፡ ኣብ ዓምዲ ሓሳባት ተኣንጊዱ ኣሎ። ኣዝማሪኖ ሕላገት ናይ መን'ያ? ናይ ደቀ'ስመራ! ደቀ'ስመራኸ መን'ዮም? ከመይ'ዩ ባህሪኦም? ኣስመራ ዓዲ ድያ ሃገር? ብዛዕባ'ዝን ካልእን ዘውግዕ ካልእ ሓሳብ'ውን "ኣዝማሪኖ" ብዝብል ኣርእስቲ ኣብ ዓምዲ ሓሳባት ብኣዛናዪን መሃርን መልክዕ ቀሪቡ ኣሎ።

ሞባይል ካብ እተህልኾ ብዘይሓልፍ ጸዓት እትሰርሕ፡ ብውሑድ ባጀት ክትረኽባ እትኽእል ኤርትራዊት ኮምፒተር ከማዕብሉ ተበጊሶም ኣብ ዓወት ምስ ዝበጽሑ ሓሙሽተ ተመሃሮ ምህንድስና ኮምፒተር ኢንስቲትዩት ተክኖሎጂ ኤርትራ (ማይ ነፍሒ) ዝተኻየደ ዕላል ኣብ'ታ ንሕብረተሰብ ናይ ጽቡቕ ኣብነት ንዝኾኑ መንእሰያት እተላሊ ዓምዲ ሃበርም ተኣንጊዱ ኣሎ።

ኣብ'ቶም ካልኦት ዓምድታት'ውን ንሕብረተሰብ ብሓፈሻ ንመንእሰያት ድማ ብፍላይ ዝምህሩ፡ ዘማእዝኑን ዘዘናግዑን ጽሑፋትን ካርቱናትን ተኣንጊዶም ኣለዉ። ጥሉል ክረምቲ!

# ደሃይኩም

ዛንታ ስርቅን ሰረቕትን ማሲጡኒ

ኣብ ዝሓለፈ ኣብ ክልተ ኽፋል ንጉዳይ ስርቅን ሰረቕትን ኣመልኪቱ ሳንዱት ዘቕረበን ጽሑፋት ዘልኩ ደኣ እምበረ መጠን ማሰጦኒ ነይረን። ጉዳይ ሰረቕቲ ክሳዕ ክንድ'ዚ በርቢሩ ክጽሕፈልና ምኽኣሉ፡ ምስጢሩ ክርደኣኒ ኣይከኣለን፤ ብዛዕባት ሰረቕቲ ደዩ ኣዘራሪቡ፡ ንብዛዕባት መርመርቲ ፖሊስ ደዩ ቃለመጠይቕ ኣካይዱ፡ ብዝለ ኢጋጥሚ ምስ ሰረቕቲ ናይ ምንባር ዕድል ደዩ ረኺቡ (ኣብ ቤት ማሕቡስ) ወይስ ዝተወከሰሎም ምርምራዊ ጽሑፋት ናይ ስርቅን ሰረቕትን ረኺቡ ደዩ ኾይኑ ይገርመኒ እዩ፡ ኣልመዛም - ሳንዱት ካብ ኣደናቕትኻ እየ።

ስቲ ሓጎስ ካብ ጊንዳዕ

ተጉላዕልዒልና!

ናይ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ ካብ ገበር ሒዝካ ኣዝያ ሰሓቢት ነይራ። ብኸምኡ ትቕጽለልና፡ መመሊሳ ተጉላዕልዒልና። ግዳ ናብ ኮለጃት ትዝርግሓሉ ማስመር ከይሃለዋ ምጽንሑ ኸኣ ነቐፌታ ኣለኒ።

ሞስ ካብ ኢተኤ

ብደረጃን ፍልጠትን እተዛነቕት

ሓይሊ መጽሔት መንእሰይ ኩሉ ግዜ ብስሩዕ እሞ ኸኣ ሰፍሒ ዝበለ ትሕዝቶ ሒዛ ወትሩ ስለ እትኸይድ'ዩ። ዚ ድማ ብዘይ ምሕላል ክትቕጽሉዎ ክላቦ እደሊ። ኣብ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ ሸለል ኢልካ ዝሕለፍ ጽሑፍ ከይረኸብና ኢና ኣንቢብናያ። እዚ ኸኣ ክዕቀብ ዘለዎ ዓቢ ብልጫ ኩይኑ ይስመዓኒ። ምኽንያቱ ትሕዝቶኣ ንኹሉ ዕድመ 'መንእሰይ' ብደረጃን ፍልጠትን ኣዛኒቓ ዝቐረበት እያ።

ሓንቲ ርእይቶ ዘላትኒ ኣብ ዓምዲ ኣካዳሚ እዩ፡ ዓምዲ ኣካዳሚ ሓንቲ ካብተን ንመጽሔት መንእሰይ ዝተዛዝቕ ትሕዝቶ ከም ዘሎዎ ካብ ዝገብርኣ ዓምድታት እያ። በዚ ጀሚሩ ዘላ ክትቕጽል ከኣ ብዓል ምሉእ ተስፋ እዩ፡ ኣብዛ ዓምዲ ዝቐርብ ዘሎ ትሕዝቶ ኣዝዩ ኣገዳሲ'ዩ። ብጸቡቕ ኣገባብ'ዩ እውን ዝቐርብ ዘሎ። እቲ ዝቐርብ ዘሎ ምኽሪ ሓዚል ትሕዝቶታት ከም ዘሎዎ ብጸቡቕ ክቕጽል ጸቡቕ'ዩ። ምናልባት ግን ከም መወሰኽታ፡ እታ ዓምዲ እተቕርቦ ትሕዝቶ ኣብይናይ ደረጃ ዝዘለዉ ተማሃሮ ዝያዳ ኣተኩሮ ከም እትገብር ንጹር እንተዝገብሩዎ ሓጋዚ ኩይኑ ይስመዓኒ። ከም ርእይቶይ ከኣ ንናይ ካልኣይ ደረጃን ኣብ ፈለማ ዓመታት ናይ ኮለጅን ንዝርከቡ ተማሃሮ ከተኩር ይሓይሽ እብል። እዚ ደረጃ ኣዝዩ ኣገዳሲ ደረጃ እዩ፡ እቲ ዝ ደረጃታት ዝሓለፍ'ውን ተመሊሱ ከንብቦ ኣይሽገርን እዩ።

ዳንኤል ተወልደ - ደቀምሓረ

ትድንግዩና'ላ!

ቀጻሊ ዝበሃል ሃገር'የ ክዛረብ፡ መጽሔት መንእሰይ ትድንግየና 'ላ ብዘይ ቀለዓለም። እንታይ እዩ ጸገሙ፧ ጉዳይ ዓቕሚ ስብ እንተኾይኑ፡ ወረራ ክንኣትወላ ኢሉ'ውን ነይሩ ሓደ ርእይቶ ወዚቡ። ሓቂ'ዩ ኣመና ተማሂጹ ደኣ ከይትኾኑ'ምበር ኣነ'ውን ተመሳሳሊ ርእይቶ እዩ ዘለኒ።

ነጋሽ ሰዒድ ካብ ሓዝሓዝ

ፍሉይ ቅዲ ኣጻሕፋ

ኣብ ዝሓለፈ ሕታም፡ ደራሲን ጋዜጠኛን ተስፋዬ ጉብረኣብ "ሳንድያን ከም ካራክተር" ብዝብል ኣርእስቲ ብፍሉይ ቅዲ ዘዳለዎ ጽሑፍ ኣዝዩ መሳጢ ነይሩ። ብሕልፊ ኑቶም ናይ ምጽሓፍ ዝንባሌ ዘለዎም ከኣ ባዕልኻ ናይ ገዛእ ርእሰኻ ገጸ-ባህሪ ፈጢርካ ብዙሕ ክጽሓፍ ከም ዝከኣል ኣርኢዩዎም ኣሎ። ንተስፋዬ ኸኣ ደሮ ዓማዊል ኣጥሪኻ ኣለኻ'ሞ፡ ካብቲ ጠጥዑሙ ጽሑፋትካ ኣይትንፈገልና ደኣ ክብሎ እደሊ።

ሳሙኤል ጉብረትንሳኤ

ታርጌታ ፍሉጥ ክኸውን

ዓምዲ "ሓንቲ ሕቶ ኣላትኒ" ተሸሪብ'ዶ ሓቀይ፤ እታ ዓምዲ ናይ ብዙሓት መንእሰያት




ሕቶ መልሲ ተቐርብ ምስ ምንባራ፡ ብዙሓት ሰዓብቲ ከም ዝበርናያ ከመይ ገይራ ትሰሕቶ መጽሔት መንእሰይ። ዓምዲ "ኣካዳሚ" እውን ብጸቡቕ ጀሚራ ዘላ ዓምዲ'ያ። እቲ ኣካዳምያዊ ምኽርን ማዕዳን ንኹሉ ዘገድስ ስለዝኾነ ጸቡቕ'ዩ። እቲ ትምህርቲ ጠቓሲ ግና ፍሉይ ታርጌት እንተዝህልዎን ቀጻልነት ዘለዎ ኮይኑ እንተዝዳሎን ጸቡቕ ምኾነ።

መም/ ኤልያስ ጉብረመድህን

ብሃረርታ ንጸብያ

ዝኸበርኩም ኣዳለውቲ መጽሔት መንእሰይ፡ ብመጀመርታ ምስጋናና ነቕርብ። መጽሔት መንእሰይ ክሳዕ ክንደይ ኣገዳሲት ምዃና መቸም ምንጋር ኣየድልየን ይመስል እዩ። ግናኸ እዛ መጽሔት እታ እንኮ ልሳንና፡ ልሳን መንእሰያት፡ ስለ ዝኾነት ኣገዳስነታ እንተ ዘይዓዘዘ ኣይጉድልን እዩ። ነፍሲወከፍ ክልተ ወርሒ ሎሚ'ኳ ትደናገ ደኣ ኣላ'ምበር፡ 'ሎሚኸ እንታይ ሒዛ'ያ ክትወጽእ' ኢልና ብሃረርታ ኢና እንጸብያ። ብፍላይ ኑቶም ከምዚ ከማና ካብ ከተማን ቀጥሚ ቦታን ዝርሓቕና ዳርጋ ከም መቕሓጓና ኢና እንርእያ። ከይተቛልቀለት ሳልሳይ ወርሓ ኣብ ትሕዝሉ ድማ 'እምበርዶ ድሓን'ያ፡ ደንጉያዶ፤' እናበልና ንሻቐለላ። በዚ ኩይኑ በቲ ግን እቲ ኣገዳስነታ ዓቢ ምዃኑ፡ ምድንጓያ ኸኣ ጸቡቕ ዘይምዃኑ ከዘኻኽረኩም ንደሊ።

በኺት ኢብራሂም (ረሓ)

ደበሳይ ምሕረትኣብ (ወዲ-ምሕሬ) - ሳሮይታ

## ጉዳያት

# ድሌት ሰላምዶ ወይስ መቐጸልታ ...

ሰበስልጣን ወያነ፡ “ቅድሚ ሕጂ ኣብ ኤርትራ ዘተኸተልናዮ ፖሊሲታት ስለዘይሰርሐ፡ ሕጂ ሓድሽ ፖሊሲ ነርቅቕ ኣሎና፣ ናብ ባይቶ ወከልቲ ህዝቢ፡ ቤት ምኽሪ ሚኒስተራትን ህዝቢን ቀሪቡ ምይይጥ ክግበረሉ እዩ” ዝዓይነቱ ዘረባታት ክደጋግሙ ምጽንሖም ኩሉ ዝሰምዖ እዩ። ውሽጣዊ ወጥሪ እናኽበርትዕ፡ ስም ኤርትራ ምልዓል እውን ብምሒር ምድግጋም ኣእዛን ዘሰልከየ እዩ። እዚ ማይ ዘይጥዓመ ሓድሽ ዘረባ'ኸ እንታይ'ዩ ፍሉይነቱ? ድሌት ሰላምን ጽቡቕ ጉርብትናን ዘንቀሎ፡ ጌጋኻ ናይ ምንሳሕ ማእዝን'ዶ ወይስ ከም ወትሩ ሒቕታ ውሽጣዊ ተርባጽን መቐጸልታ ዝጸንሐ ተጻባኢ ፖሊሲን? ብመሰረቱ'ኸ ብዛዕባ እንታይ'ዩ እቲ ፖሊሲ? ጉዳይ ኤርትራን ኢትዮጵያን ዝበሃል ፍሉይ ፖሊሲ ምሕንጻጽ ዝጠልብ ጉዳይ ኣሎ ድዩ? ናብ ትርጉም ናይቲ መግለጺታት ቅድሚ ምዝላል፡ ናብ ሱር መሰረት ናይቲ ጉዳይ ተመሊስካ ምርኣይ ኣገዳሲ ይኸውን።

### ሰላምን ርግኣትን ዞባና ዝዘረገ ዛዕባ

ድሕሪ 30 ዓመታት ዚወሰደ መሪር ሓርነታዊ ኩናት፡ ኣብ 1991 ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ ብናጽነት ምስ ተደምደመ፡ ህዝብታት ኤርትራን ኢትዮጵያን ካብ ጸልማት ዘመን ወጺኦም ብሩህ መጻኢ ናብ ዘማዕድውሉ ምዕራፍ ኪሰጋገሩ ክኢሎም ነይሮም እዮም። ህዝቢ ኤርትራን መንግስቱን ዝሓለፈ ጸሊም ምዕራፍ ዓጽዮም፡ ንቕድሚት ኪጥምቱ ስለዝመረጹ፡ ብኡ ንቡኡ ኣብ መንጎ ክልቲኣን ሃገራት ጽቡቕ ናይ ምትሕግጋዝ ዝምድና ተፈጢሩ፡ ኢትዮጵያ ናጻ ተጠቃሚት ወደባት ኤርትራ ክትከውን ኣብ ርእሲ ምኻኣ፡ ክልቲኣን ሃገራት ወተሃደራዊን ጸጥታዊን ኪዳን መስሪተን፡ ኣብ ፖለቲካ፡ ዲፕሎማሲ፡ ቁጠባ፡ ንግዲን ካልእ ብዙሕ ዓውድታትን ሰፊሕ ናይ ምትሕግጋዝ ስምምዓት ብምግባር፡ ንህዝቢ ክልቲኣን ሃገራት ዘርብሕ ባይታ ክጸርጋ ክኢለን ነይረን እየን።

የግዳስ ሸውዓተ ዓመት ኣብ ዘይመልእ ግዜ፡ እቲ “ኣብነታዊ ዝምድና” እናተባህለ ንውሑድ ዓመታት ዝተናእደ ርክብ ክልቲኣን ሃገራት፡ ብቐጽበት ሃደሽደሸ ኢሉ፡ ኤርትራን ኢትዮጵያን ከም ብሓድሽ ናብ ኩናት ተመሊሰን። እዚ ኩናት'ዚ መን ኣምጽኦ? ንምንታይ ዕላማ? ዝብል ሕቶ ምምላስ እምበኣር ነዚ ዳሕረዋይ ምዕባለታት ንምርዳእ እቲ ቀዳማይን መሰረታዊን ረቛሒ እዩ። ምኽንያቱ እቲ ካልእ ዝሰዓበ ምዕባለታት መቐጸልታ ናይቲ ሰላምን ርግኣትን ዝዘረገ ዛዕባ ጥራይ እዩ።

እቲ ኣብ መንጎ ኤርትራን ኢትዮጵያን ዝተወልዐ ዘይምኹኑይ ኩናት፡ ብቐንዱ ውጽኢት ናይቲ ድሕሪ ምብቃዕ ዝሑል ኩናት ዝተሃንደሰ ግጉይ ስትራተጂ ሃገራዊ ድሕነት ርእሰ ሓያል ኣመሪካ እዩ። በዚ ስትራተጂ'ዚ ኣመሪካ ንኣፍሪቃ ኣብ ዞባታት ብምጉዛዛይ፡ ምስተን ብመረዳእታኣ ወይ መለክዒታታ ስትራተጂያውን ተባሂለን ዝተሓርያ ሃገራት ድልዱል ምትእስሳር ፈጢራ፡ ብመገደን ንኻልኦት ሃገራት ክትቈጻጸርን ከተማሕድርን እያ ኣንቂዳ። ርግጽ እዩ፡ ኣብተን ቀዳሞት 7 ዓመታት ናጽነት፡ ዝምድና ኤርትራን ኢትዮጵያን ጽቡቕ ስለዝነበረ፡ እዚ ኣብ መልሕቓት ዝምርኩስ ስትራተጂ ሃገራዊ ድሕነት ኣመሪካ፡ ዋላ እኳ ቅኑዕ እንተዘይነበረ፡ ንረብሓ ኤርትራ ክሳብ ዘይተንከፈ፡ ናይ ኣመሪካ ምርጫ ብምኳኑ ኤርትራ እትግደሰሉን እትሻቐለሉን ጉዳይ ኣይነበረን። እቲ ጸገም ዝመጸ፡ ‘ስምርቲን ሓያልን ኤርትራ ክሳብ ዝሃለወት ስርዓት ኢትዮጵያ ዞባዊ ሓይሊ ክኸውን ኣይክእልን'ዩ’ ብዝብል ሓሳብ ንኢትዮጵያ ብዋጋ ኤርትራ ጉብለል ናይ ምግባር መደብ ምስ ተበገሰ እዩ። ኤርትራ ፖለቲካዊ፡ ወተሃደራዊን ቁጠባዊን ዓቕማ ተረሚሱ ብወያነ እትምእዘዝ ሃገር ንምግባራ ከኣ፡ ብመግዛእቲ ዝተሓንጸጸ ንጹር ዶባት እናሃለወ፡ ብዶብ ተሳቢቡ ኣብ ልዕሊ ህዝቢን መንግስቲን ኤርትራ ቅሉዕ ወተሃደራዊ ወራር ተፈጺሙ። የግዳስ እቲ መደብ፡ ኣብ ባይታ ምስ ሓያል መኸተ ህዝቢ ኤርትራ ተራጺሙ፡ ንህዝቢ ኤርትራ ግዳይ ጂኦ-ፖለቲካዊ ረብሓታት ንምግባር ዝተፈተነ ዳግማይ ሃቐነ ዚከኣል ኮይኑ ኣይተረኽበን። ሰለስተ ዓበይቲ ወራራት ወያነ ፈሺሉ፡ ኣብ ኤርትራ ኪመጽእ ዝተሓሰበ ቁጠባዊ ቅልውላውን ሕሰምን ሕልሚ ኮይኑ በሪኑ፡ እቲ መመኽነይታ ዚኾነ ጉዳይ ዶብ ብኣህጉራዊ ሕጊ ብይን ተዋሂብዎ መዓልቦ ረኺቡ። ድሕሪ'ቲ ዝተዋህበ ሕጋዊ ብይን እምበኣር ኣብ መንጎ ኤርትራን ኢትዮጵያን ጉዳይ ዶብ ዝበሃል ነገር ኣብቂዑ እዩ። እቲ ዝተርፍ ኑቲ ብይን ተቐቢልካ፡ ኑቲ ደጊሙ ዝተነጸረ ዶብ ምኽባር ጥራይ'ዩ ነይሩ።

### ዓንጾ ዓንጾ ፍሽለት

ወያነ ንምጉብላል ዝተሃንደሰ ዓቢ ውጥን ምስ ፈሽለን ጉዳይ ዶብ ብሕጊ መዓልቦ ምስ ተገብረሉን እቲ ኵነታት ቀልጢፉ ናብ ንቡር ኪምለስ ትጽቢት ናይ ኩሎም ደለይቲ ሰላም'ዩ ነይሩ። የግዳስ እቲ ቀንዲ ዕላማ ግሎባዊ ስትራተጂ ኣመሪካ ስለዘይተወቕዐ፡ ዓንጾ ዓንጾ ናይቲ ፍሽለት ትግባረ ብይን ሓኒቕካ ብምሓዝ፡ ንህዝቢን መንግስቲን ኤርትራ የኻኽም'ዩ ዝተባህለ ተጻብኦታት ሰዒቡ። ሓደ ካብኡ፡ እቲ ብመገዲ ባይቶ ጸጥታ ሕቡራት ሃገራት ኣብ ልዕሊ ህዝቢን መንግስቲን ኤርትራ ዝተወሰነ፡ ዝኾነ ርትዓዊ ምኽኑይነትን ዘይነበሮ ዓማጺ ናይ እገዳ ውሳነ እዩ። እዚ ኣብ ታሕሳስ 2009 ዝሓለፈ ውሳነ፡ "ኤርትራ፡ ንኣሸበርቲ ሓይልታት ሶማል ትድግፍ'ያ" ዝብል ምኽንያት'ዩ ቀሪቡሉ። እዚ ብጉዳይ ሶማል ኣምሲልካ ዝሓለፈ ውሳነ ክውቕያ ዝሓለነ ቀንዲ ዕላማ፡ ኑቲ ልዕልና ሕጊ ዝረገጸ ቅሉዕ ዓመጽ ብጉልባብ ትኪ ምዕፋን፡ ንኤርትራ ካልእ ጉዳይ ኣሳቢብካ ኣፋ ምዕባስ፡ ኑቲ ብቕኑዕ መርገጺኡ፡ ንግጉይ ፖሊሲታት ምምሕዳር ኣመሪካ ኣብ ዞባና ዝበድህ መንግስቲ ኤርትራ ብምህዞኣዊ ክሲታትን ጠቐነን ምስሉ ደዊንካ ብምስይጣን፡ ካብ ዓለምን ህዝቡን ምንጻል፣ ኑቲ ኣብ መኸተ ተጸሚዱ እንከሎ ብዕዮኡን ጻዕሩን ክርመስ ዘይከኣለ፡ እኳ ድኣ ብኣንጻር ባህጊ ተጻባእቲ ውሽጣዊ ሰላሙን ቅሳነቱን ኣውሒሱ፡ ንኹሉ ተጻብኦታት ፈንጢሱ ናብ ትስፉው መድረኽ ዝተቐልቀለ ህዝቢ ኤርትራ፡ ብጽቡቕ ኣብነት ንካልኦት ኣርኣያ ከይከውን ምድሃኽ'ዩ ነይሩ። እቲ ክሲ ኣብ ዝቐረበሉ ግዜ ይኹን፡ ብድሕሪኡ ክሳብ ለይቲ ሎሚ፡ ኑቲ ክሲ ዘረጋግጽ ዝኾነ ጭብጢ ክርከብ ዘይምኽኣሉ ድማ፡ ንዕላማታት ናይ'ዚ ዓማጺ ውሳነ ዕርቃኑ ኣውጺእዎ እዩ፣ እዚ እናኾነ ግን እቲ እገዳ ይቕጽል ኣሎ።

### ዘይተፈትወ ሕርያ

ኣብ ርእሲ'ዚ ዝተጠቕሰ ግሎባዊ ስትራተጂ፡ ፖለቲካዊ ሕርያን መስመርን ህዝቢን መንግስቲን ኤርትራ እውን ናቱ ጽልዋ ነይሩዎ እዩ። ብሰንኪ ናይ መፋርቕ ዝሓለፈ ዘመን ጂኦ-ፖለቲካዊ ስትራተጂ ኣመሪካ፡ ናጽነት ክትረክብ ከቢድ ዋጋ ዝኸፈለት ኤርትራ፡ ድሒራ ናጽነት ምጉንጻፋ ዝሃባ ብልጫ ነይሩ እዩ። ካብ ተሞኩሮ ቀድሚኣ ናጻ ዝወጻ ሃገራት ኣፍሪቃ ክትመሃር ዕድል ብምርካባ፡ ሃገራት ኣፍሪቃ ዝፈጸምኦ ጌጋታት ክትደግም ኣይደለየትን። በዚ ከኣ ካብ ጽግዕተኛነት ሓራ ዝኾነ ፖለቲካዊን ቁጠባዊን መስመር ክትክተል'ያ መሪጻ። እዚ ምርጫ'ዚ፡ ንረብሓ ዓበይቲን ንኣሽቱን ሃገራት ብማዕረ ዘገልግልን ዘርብሕን ንሓዋሩ ድማ ንኹሎም ወገናት ዘዋጽእ፡ ሰላምን ልምዓትን ዘረጋግጽ መኣዝን እኳ እንተኾነ፡ እተን ሃብቲ ኣፍሪቃ ብጥርሑ ምጉሕጓሕ ዝለመዳ ሃገራት ዝሕጒሳሉ ምርጫ ኮይኑ ኣይተረኽበን። ካብ ረድኤትን ምጽወታን ንምግልጋል እተኸተለቶ ፖሊሲ ብምዕራባውያን ሃገራት፡ ኣህጉራውያን ፋይናንስያውያን ማዕከናትን፡ ትካላት ረድኤትን ዘይመንግስታውያን ማሕበራትን ብእወታ ኣይተጠመተን። እኳ ድኣ ከም ሓደገኛ ኣንፈት ስለዝተራእየ፡ ነዚ ቅኑዕ መንፈስ'ዚ ንምድኻም፡ ኤርትራ ሓገዝ ንኸይትረክብ ብዙሕ ዕንቅፋታት ተፈጢሩ። መንእሰያት ኤርትራ፡ ሃገሮም ንምህናጽ ዝተታሓሕዝዎ ወፍሪ ልምዓት ከም ወፍሪ ባርነት ብምቕራብ፡ ኣብ ክውንነት ኤርትራ ዘየለ ጉዳያት ወይ ብስራሕን ጻዕሪን ክስገር ዝኽእል ጸገማት እናጋነንካ፡ ብስም ሰብኣዊ መሰል ምስሊ ህዝቢን መንግስቲን ኤርትራ ንምድዋን ብዙሕ ጻዕርታት ተኻይዱ። ኀኒ ኀኒ'ዚ ጠቃኒ ዘመተታት ድማ፡ ዓቕሚ ሰብ ናይዚ ሃገር ንምጽንቃቕ፡ ኣውራ ድማ፡ ጉልበትን ኣእምሮን ናይቶም ኣብ ህንጸት ሃገር ወሳኒ ግደ ከበርክቱ ዝኽእሉ መንእሰያት ንምብኻን፡ መርበባት ፍልሰት ተዘርጊሑ፡ ኣብ ልዕሊ መንእሰያትና እንተላይ ህጻናት ከይተረፈ ብዙሕ ገበናት ክፍጸም ጸኒሑ ኣሎ።

### ተጻብኦታት እንታይ ፈየደ?

መንቀሊን ዕላማን ናይቲ ኣብ ልዕሊ ኤርትራ ዝተፈጸመ ወራርን ድሕሪ ፍሽለቱ ዝሰዓበ ተጻብኦታትን እዚ ኣብ ላዕሊ ዝተጠቕሰ ኮይኑ፡ 'እቲ ክውቃዕ ዝተደልየ ዕላማ ተወቒዑ'ዶ?' ንዝብል መልሱ ቃላት ዘይኮነ፡ ኣብ ባይታ ዘሎ ክውንነት ዝምስክሮ እዩ። ህዝቢ ኤርትራ ከምቲ ዝተሓሰበ፡ በዚ ከቢድ ተጻብኦታት ተሰናቢዱን ርዒዱን መሳርዐ ኣይተዘርገን፡ ጥምረቱ ምስ መንግስቱ ኣይላሕለሐን። እኳ ድኣ ዝያዳ ተሪሩን ሰጢሙን። እዚ ተጻብኦታት'ዚ ሃሰያ ኣየውረደን እኳ እንተዘይተባህለ፡ በዚ ኩሉ ዕንቅፋታትን ውዲታትን ጉዕዞ ልምዓት ኤርትራ ጀሆ ኣይተታሕዘን። ህዝቢ ኤርትራ፡ ኑቲ ኣብ ልዕሊኡ ዝተበየነ መቕጻዕቲ ዓጸፋ ሰሪሑ ንምምካት ብዘሰላስሎ ዕዮ፡ ናብ ቅልጡፍ ቁጠባዊ ዕብየትን ሱር በተኽ ለውጢን ኣብ ዝሰጋገረሉ መድረኽ በጺሑ ኣሎ።

ድሕሪ'ዚ ፍሽለት'ዚ እምበኣር፡ እቲ ሰላምን ርግኣትን ቀርኒ ኣፍሪቃ ዝዘረገ ግጉይ ስትራተጂ ርእሰ ሓያል ኣመሪካ ይኹን ንኤርትራ ብኹሉ መዳይ ንምርማስ ዝተታሕዘ ፋይዳ ዘይተረኽቦ ፖሊሲ ክእረምን ቅማረኡ ከስተኻኽልን ጥራይ እዩ ዝግባእ።

### እሞ'ኸ ክቕየር ተኽእሎ ኣሎ'ዶ?

ኣብዚ ዝሓለፈ 19 ዓመታት ኣብ ልዕሊ ህዝቢ ኤርትራ ጥራይ ዘይኮነ ኣብ መላእ ዞባና ዝወረደ ኣደራዕ፡ ጠንቁ ግጉይ ግሎባዊ ስትራተጂ ሃገራዊ ድሕነት ኣመሪካን መሓዙታን ኮይኑ፡ እዚ ፖሊሲ'ዚ ዞባ ቀርኒ ኣፍሪቃ፡ ጉዳያቱ ባዕሉ ከይፈትሕ፡ ጸጋታቱ ኣወሃሂዱን ተሓባቢሩን ናብ ዕበየትን ልምዓትን ከየቋምት ዕንቅፋት ኮይኑ፡ ንቅልውላው ናይዚ ዞባ ዘዕረገ እዩ። ወያነ ኣብዚ ጉዳይ'ዚ ንጉብለልነት ስለዝተሓርየ ጥራይ ተዓሽዩ መጋበርያ ዝኾነ ስርዓት እዩ። በቲ ናይ ወያነ ተለኣኣኺ ተራ ድማ፡ ህዝቢ ኢትዮጵያ እውን ንባዕሉ ግዳይ ኮይኑ እዩ።

ናይ ሰበስልጣን ወያነ ወግሐ ጸብሐ ዘረባታት እምበኣር ኣብ ሕቝፊ'ዚ ሓቅታት'ዚ ኣእቲኻ ክርአ እንከሎ ትርጉም ዘወሃቦ ከምዘይኮነ ንጹር። ወያነ ነዚ ግሎባዊ ስትራተጂ'ዚ ክቕይር ወይ እውን ካብ ቁጽጽር ዋናታቱ ወጺኡ ናይ ባዕሉ መስመርን ፖሊሲን ክሕንጽጽ ተኽእሎ የብሉን። ዝተባህሎ ዝፍጽም ስርዓት እዩ። ተደጋጊሙ ከምእተገልጸ፡ ንኤርትራን ኢትዮጵያን ዘሰሓሕብ ጭቡጥ ጉዳይ የለን። ናይ ዶብ እንተኾይኑ ውዱእ ነገር ስለዝኾነ ፍትሑ ሓደን ዘየሻሙን እዩ። ሓድሽ ፖሊሲ ምሕንጻጽ ዘድልዮ ኣይኮነን። ዝምድና ኤርትራን ኢትዮጵያን ናብ ንቡር ተመሊሱ ዝተኸሰረ ግዜን ዕድላትን ዚድበሰሉ እንኮ መገዲ ልዕልና ሕጊ ምኽባር ጥራይ'ዩ። እሞ'ኸ ወያነ ነዚ ክገብር ስልጣንን ዓቕሚን ኣለዎ ድዩ? ወይ ይፍቀደሉ ድዩ? ክሳብ ዘይተፈቐደሉ ክገብሮ ዝኽእል ነገር የለን። ዘረባ ሰበስልጣን ወያነ እምበኣር፡ ዝሓዝዎ ጭቡጥ መደብ ስለዘሎ ዘይኮነ፡ ብቐንዱ ነጸብራቕ ውሽጣዊ ተርባጽን ዓቕሊጽበትን ጥራይ'ዩ።

እቲ ቀንዲ ጠንቂ ናይዚ ኩሉ ጸገማት እቲ ግጉይ ዓለማዊ ስትራተጂ ኣመሪካን መሓዙታን ካብ ኮነ፡ እቲ ክቕየር ዘለዎ ብቐንዱ ንሱ እዩ። እሞ'ኸ እዚ ስትራተጂ'ዚ ክቕየር ተኽእሎ ኣሎ'ዶ? ብርግጽ ተኽእሎ ኣሎ። ህልዊ ዓለማዊ ኩነታት ናብኡ'ዩ ዝእምት። ከምቲ ክቡር ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ ኣብ ሓደ ካብ መደረታቱ ዝበሎ፡ "ክፉእ ገጽ ናይዚ ዘለናዮ እዋን ከምዚ ዝተጠቕሰ ኮይኑ፡ ብባህርያዊ ዘገምታዊ መስርሕ ዝቀያየር ዘሎ ሚዛን ሓይሊ፡ ዳይናሚካዊ ለውጢታት ኣብ ዓለማዊ ቁጠባ፡ ኣብ ህዝብታት ዓለም ዝቕልቀል ዘሎ ንቕሓትን መኸተ ኣንጻር ዕብለላን ምርጋጽ መሰላትን፡ ዓቕልን ግዜን ይሓትት እምበር፡ ምዕዋድ ወይ ምምላስ ከኸትል ከምዝኾነ ዘማትእ ኣይኮነን።"

ከምዝፍለጥ ኣብ ዓለምና ዓብሊሉ ክሰርሕ ዝጸንሐ፡ ርእሰ-ሓያል ኣመሪካ እተማእዝኖ ፖለቲካውን ቁጠባዊን ስነሓሳብ፡ ዶብ ሃገራት ከይዓገቶ፡ ንመላእ ዓለምና ዝደሃኸ እዩ። ንዕኡ ንምውሓስ ኣብ ዝተፈላለየ ከባቢታት ክፍጸም ዝጸንሐ መጠነ ሰፊሕ ወተሃደራዊ ዕንደራ፡ ፖለቲካዊ ምትእትታዋትን ቁጠባዊ ሽርሒታትን ድማ፡ ንቢልዮናት ኣህዛብ ኣብ ነውጺን ዕግርግርን ሸሚምዎም ይርከብ። ኣብ ልዕሊ ኤርትራ ዝወረደ ኣደራዕ እውን ካብዚ ዓለማዊ ክውንነት'ዚ ፈሊኻ ዝርአ ኣይኮነን።

ተቓውሞ ህዝብታት ኣንጻር'ዚ ዘይፍትሓዊ ዓለማዊ ቁጠባዊን ፖለቲካዊን ስርዓት፡ ካብ ነዊሕ ኣትሒዙ ብዝተፈላለየ መልክዕ ክግሃድ ጸኒሑ እዩ። ኣብዚ ዘለናዮ መድረኽ ከኣ ኣብ ዝለዓለ ጥርዙ በጺሑ ይርከብ። ዘለናዮ መድረኽ ብሕጽር ዝበለ ገባቲ ፖሊሲታት ምስ መኸተ ኣህዛብ ዝራጸመሉ፡ ህዝብታት ዓለም ሱር በተኽ ለውጢ ዝጠልብሉ ዘለው ታሪኻዊ መድረኽ እዩ። እተን ቁጠባን ቴክኖሎጂን ብሒተን ዝጸንሓ ውሱናት ሃገራት፡ ቀስ ብቐስ መወዳድርቲ እናረኸባ፡ ፖለቲካዊ ጽልዋአን ሓይለንን ተሰማዕነተንን ብኡ መጠን እናጎደለ ዝኸደሉ ዘሎ መድረኽ እዩ። ዓለም ከምቲ ዝተሓልመ እንኮ ቀጽራዊ መልክዕ ዘይኮነ ካልእ ዝተፈልየ መልክዕ እናሓዘት ትኸይድ ከምዘላ ንጹር እዩ። ስለዚ ዓቕሊ ይሓትት እምበር ለውጢ ዘይተርፍ ክስተት እዩ። ህዝቢ ኤርትራ ድማ ነዊሕ ፖለቲካዊ ተሞኩሮ ዘለዎ ህዝቢ እዩ። እቲ ዘሎ ግዝያዊ ብድሆ ኣብ ቅኑዕ መስመርካ ረጊጽካ ብምምካት ዝሰገር ምዃኑ ኣረጋጊጹ ይፈልጥ እዩ። ከምዝፍለጥ ሕቡራት ሃገራት ኣብ 50ታት ኣብ ልዕሊ ኤርትራ ዘሕለፎ ርትዓውነት ዘይነበሮ ውሳነ ዋናኡ ኣመሪካ እዩ ነይሩ። ኣብቲ እዋን'ቲ ህዝቢ ኤርትራ 'ምስ ሓያል ከመይ ገይርካ ይግጠም?' ኢሉ ተሰፋ ብምቑራጽ ሕልናኡ ኣየዕረበን። ነቲ ዘይርትዓዊ ውሳነ ብምቅዋም መሰል ርእሰ ውሳነኡ ብቓልሱ ከረጋግጽ ኣንቂዱ። ገለ ወገናት ነቲ ህዝቢ ኤርትራ ዘበገሶ ቃልሲ፡ ከም ዘይክኣል ዘወስድዎ ነይሮም እዮም። ዝዓንተረ ይዓንትር ፍትሒ ክቕብር ዝኽእል ሓይሊ ግን የለን። በዚ ድማ ህዝቢ ኤርትራ ብኣንጸባራቒ ታሪኽ ተዓዊቱ ወጺኡ። ሕጂ እውን ኤርትራ፡ ነቲ ዝመረጸቶ መገዲ ኣጽኒዓ ክሳብ ዝሓዘትን ንኹሉ ብድሆታት ክትሰግር ቅርብቲ ክሳብ ዝኾነትን፡ ኣብ ድሌታን ራእያን ካብ ምብጻሕ ክዓግታ ዝኽእል ሓይሊ የለን። ብርግጽ ድማ፡ እቲ ድሕሪ ብዙሕ ጻዕሪን ሓያል መኸተን ኣቲናዮ ዘለና ሓድሽ መድረኽ ነዚ'ዩ ዝእምት።



# ምህሮ ንምንታይ?

“ህይወት ወለድኻ ምድጋም ስንፍና'ዩ” ዝብል ኣገላልጻ ኣሎ። እዚ ኣበሃህላ'ዚ ውሉድ ካብ ወለዱ ብኹሉ መዳይ ዝሓሸን ዝማዕበለን ክኸውን ከምዝግባእ'ዩ ዝእምት። ምኽንያቱ፡ ወለዲ ዘለዎም ፍልጠትን ተሞኩሮን ካብ ወለዶምን ቅድሚኦም ዝነበሩ ወለዶታትን ዝወረስዎ እዩ። ኣብ ርእሲኡ ድማ ናቶም ተሞኩሮን ፍልጠትን ወሲኾም ናባኻ የሰጋግርዎ፡ ንሳኻ'ውን ናትካ ትውስኸሉ። ስለዚ ብፍልጠትን ዓቕሚን ካብ ወለድኻ ዝሓሸካን ዝማዕበልካን ምኳን ከም ባህርያዊ ሕጊ ክውሰድ ይከኣል። ካብቲ ወለዱ ዘቐሰምዎ ፍልጠትን ናይ ምግባር ዓቕሚን ንላዕሊ ክኸይድ ዘይክኣለ ውሉድ እምበኣር ገስጋሲ ኣይኮነን። ጉዕዞ ሕብረተሰብ እውን ከምኡ'ዩ። ሓድሽ ወለዶ ካብቲ ቅድሚኡ ዝነበረ ወለዶ ናይ ግድን ዝሓሸን ዝማዕበለን ክኸውን ክኽእል ኣለዎ። እንተዘይኮይኑ፡ ምዕባለ የለን። ስለዚ ድማ'ዩ ብመገዲ ትምህርቲ፡ ምስግጋር ሞያን ተሞኩሮን ታሪኽን ኣዝዩ ኣገዳሲ ዝኾውን።

### ብሉጽ ህያብ ወለዶታት

ትምህርቲ ንሓደ ሰብ፡ ዓለምና ዝበጽሓቶ ምዕባለ እናላለየ፡ ዘይጸዓረሉ ውህሉል ፍልጠት ደቂ-ሰብ ብቐሊሉ ዘሰጋግረሉ ኣገባብ ስለዝኾነ፡ ዓቢ ህያብ ናይ ቀዳሞት ወለዶ ንሓደስቲ ወለዶ ተባሂሉ ክግለጽ ይከኣል። ብርግጽ ድማ ወዲ-ሰብ ኣብዚ ሕጂ በጺሕዎ ዘሎ ደረጃ ምዕባለ ክበጽሕ ዘብቅዖ፡ እቶም ኣብ ነዊሕ ዘመናት ካብ ኣእምሮ ዝተፈላለዩ ወለዶታት ዝፈልፈሉ'ሞ፡ ካብ ውሉድ ናብ ወለዶ እናተሰጋገሩ ዝመጹ ስነፍልጠታዊ፡ ፖለቲካዊን ፍልስፍናዊን ሓሳባት እዮም። እቲ ጽቡቕ ነገር ከኣ፡ ኩሉ ሰብ ብዘይኣፈላላይ ጾታን ማሕበራዊ ቦታን ኣብ ሓጺር ግዜ፡ ብዙሕ ፍልጠት ናይ ምድላብን ምምላኽን ዓቕሚ ዘለዎ ምኳኑ እዩ። ሰባት ዓለም ካብ እትፍጠር ጀሚሮም ንኣሽሓት ዓመታት ተመራሚሮም ዝበጽሕዎን ዘዋህለልዎን ፍልጠት፡ ኣብ ሓጺር ግዜ ናብ ሓደ ቆልዓ ወይ መንእሰይ ናይ ምስግጋሩ ተኣምራታዊ ተኽእሎ ኣሎ። ነዚ ተኣምራት'ዚ ክውን ዝገብር ብቐንዱ ትምህርቲ እዩ። ክንዲ ዝኾነ ናይ ሓደ ወለዶ ህያብ ንተካኢ ወለዶ፡ ምስግጋር ፍልጠትን ክእለትን ክኸውን፡ እቲ ዝዓበየ ወፍሩ ድማ ኣብ ትምህርቲ ክቐንዕ ኣዝዩ



ኣድላዪ እዩ። እቲ ዝበለጸ ህያብ ሓደ ወላዲ ንውሉዱ፡ ዝጸንሐ ወለዶ ንተካኢ ወለዶ ቅድሚ ዝኾነ ካልእ ትምህርቲ እዩ። ክንዲ ዝኾነ ሕብረተሰብ ንደቁ ናይ ምምሃርን ብፍልጠትን ሞያን ናይ ምኹስኳስን ሓላፍነት ርእሲ ኩሎም ዕማማቱ ክኸውን ይግባእ። ሓደ ወለዶ ነቲ ተካኢ ወለዶ ነዚ ዓቢ ህያብ'ዚ እንተውሪስዎ ግቡኡ ፈጺሙ ማለት'ዩ። ዝቐጽል ዕማም ሓላፍነት ናይቲ ተረካቢ ወለዶ'ዩ ዝኾውን።

### ምህሮ ንለውጢ

ሓሳብ መርሓ ግብሪ ወዲሰብ እዩ። ዕላማ ትምህርቲ ድማ ብቐንዱ ናይ ምሕሳብ ክእለትካ ምሕያል፡ ከም ውጽኢቱ ድማ ልዑል ናይ ምግባር ዓቕሚ ምጥራይ እዩ። ኣብዚ ብዕምቈት ክንግዝበ ዘለና፡ ሓደ መንእሰይ ቋንቋ፡ ሕሳብ፡ ጂኦግራፍ፡ ስነፍልጠት፡ ታሪኽን ካልእን ስለዝተማህረ፡ ኩሉ ነገር ፈሊጡ ወይ ናይ ምሕሳብን ምግባርን ዓቕሚ ወኒኑ ማለት ኣይኮነን። ኣብ ኣብያተ ትምህርቲ ዝወሃብ መሰረታዊ ፍልጠት ከም መበገሲ ኣዝዩ ኣገዳሲ እኳ እንተኾነ፡ ናይ ገዛእ ርእስኻ ዓቕሚን ፍልጠትን ኩተማዕብል ዝድርኽ እንዘይኮይኑ ብዙሕ ትርጉም ኣይህልዎን። ከምቲ ኣቐዲሙ ዝተገልጸ ኣብ ክፍሊ እትቐስሞ ትምህርቲ፡ ቅድመኻ ዝነበሩ ሰባት ተመራሚሮም ዝበጽሕዎ ፍልጠትን ውህሉል ተሞኩሮን እዩ። ሰባት ተመራሚሮም ዝበጽሕዎ ርኽበት ወይ ፍልጠት ምጽናዕ ወይ ምሽምዳድ ከኣ፡ ከም ዓቢ ነገር ዝቑጸር ኣይኮነን። በዚ መንጽር'ዚ ክርአ እንከሎ፡ ዝተዋህበካ ትምህርቲ ብተገዳስነት ተኸታቲልካን ኣጽኒዕካን ዲግሪ ምስቃል ዓቢ ቁምነገር እኳ እንተኾነ፡ ዘነይት ግን ኣይኮነን። ዲግሪ ምስቃል ትርጉም ዝህልዎ፡ ሰብ ናይ ገዛእ ርእሱ ዓቕሚ ከጥሪን ፈላጥ ክኸውንን፡ ዝያዳ ክሓስብን ክመራመርን ጾዓት ዘሰንቕ ምስዝኾውን'ዩ።

ድሕሪ'ዚ መረዳእታ'ዚ ናብ ሓደ መንእሰይ ዝቐርብ ሕቶ እምበኣር፡ “ንቲ ኣብ ቤት ትምህርቲ ዝቐሰምካዮ መበገሲ ፍልጠት ሒዝካ ናይ ምሕሳብ ዓቕምኻ ኣማዕቢልካ፡ ቅድመኻ ዝነበሩ ሰባት ወይ ወለድኻን ሕብረተሰብካን ክገብርዎ ዘይክኣሉ ነገር ክትገብር ትኽእል'ዶ? ነቲ ዛጊት ዝተበጽሐ ፍልጠትን ዝተጠርየ ዓቕሚን ናይ ደቂ-ሰባት ናትካ ክትውስኸሉ ትኽእል'ዶ? ናብኡ ዝድርኽ ወኒን ተበግሶን ትብዓትን ኣለካ'ዶ?”

ዝብል እዩ። ብርግጽ ድማ ናብዚ ወኒን ተበግሶን'ዚ ዘይድርኽ ምህሮ ከም ምህሮ ክውሰድ ኣይክኣልን።

ዕላማ ምህሮ እምበኣር ብቑንዱ ንለውጢ እዩ። ዝኾነ ዓውደ-ፍልጠት ዝኾነ ዓይነት ትምህርቲን ሞያን ገዛእ ነብስና ክንፈልጥን ክንልውጥን ከነመሓይሽን ዘየገልግለና እንተኾይኑ ትርጉም ዘለዎ ኣይኮነን። እቲ ኣብኡ ዝተገብረ ወፍሪ ድማ ውጽኢታዊ ክኸውን ኣይክእልን። ቀለም ምቕማስ ትርጉም ዝህልዎ ነፍሲ ወከፍ ዜጋ ቡቲ ዝተማህሮ ዓውዲ፡ ብዛዕባ ገዛእ መሬቱን ህዝቡን ተመራሚሩ ዝያዳ ክፈልጥን ለውጢ ንምምጻእ ክጽዕርን እንከሎ ጥራይ እዩ። ከምኡ እንተዘይኮይኑ፡ ምህሮኡ ብዙሕ ትርጉም ዘይወሃቦ፡ ፈኮስ'ዩ።

"ኣፍሪቃ ብምሁራታ እተኸድዐት ኣህጉር" እናተባህለት ትግለጽ እያ። እዚ ማለት፡ ምሁራት ኣፍሪቃውያን ዝያዳ እኳ ቀለም ቀመሳት ክንብሎም የምሕር፡ ቡቲ ዝተማህርዎ ዓውደ ፍልጠት፡ ብዛዕባ ገዛእ መሬቶምን ህዝቦምን ዙኻየድዎ ምርምራትን ዝጨበጥዎ ርኽበታትን ዳርጋ የለን። እንተሎ ኣዝዩ ውሑድ እዩ። ገዛእ መሬቶምን ህዝቦምን ንምምዕባል ዝገብርዎ ጻዕሪ ብዙሕ ኣይኮነን። እቲ ግቡእ ናይ ምሁር ተራ ብምጽዋት ንዘምሃሮም ህዝቢን ሃገርን ኣብ ክንዲ ምኽሓስ፡ ናብ ጸቢብ ውልቃዊ ጥቕሚታት ከቋምቱ፡ ኣብ ክንዲ ዓዶምን ህዝቦምን ምልዋጥን ምምዕባልን፡ ብዘይረብሕ ክፍሊት ንዓዲ ጓና ከገልግሉ እዮም ዝርኣዩ። እዚ ተሞኩሮ'ዚ መንእሰያት ኤርትራ ክንምሃረሉ ዝግባእ ክንደግሞ ዘይብልና ጸረ-ዕብየትን ምዕባለን ኣሉታዊ ተሞኩሮ እዩ።

ምሁራት መንእሰያት ገዛእ ነብስና ክንፈልጥን ክንልውጥን እንተኾይንና ብዕምቈት ክንግንዘቦ ዘለና ሓደ ሓቂ ኣሎ። ቅድም ቀዳድም እቲ ኣብ ቤት ትምህርቲ እተማሃርናዮ ብናይ ባዕዲ ቋንቋታት እተጻሕፈ ፍልጠት ናትና ከምዘይኮነ ክንርዳእ የድሊ። ናይቶም ጸሓፍቱ ናይ ገዛእ ርእሶም ተሞኩሮን ውጽኢት ምርምራቶምን እዩ። ንሕና'ኸ ብዛዕባ ነብስና ክንመራመር እንታይ ዝኸልክለና ነገር ክህሉ ይኽእል? ናታቶም ከነንብብ እንከለና፡ ናብ ገዛእ ነብስና ተመሊስና ክንሓስብን ብዛዕባ ነብስና ክንመራመርን እንተዘይደሪኹና ብዛዕባኦም ምፍላጥና እንታይ ትርጉም ክህልዎ ይኽእል? ከምዚ ዓይነት ግድል ነይሩ ብኸምዚ ተፈቲሑ ዝብል ምህሮ፡ ናብ ነብስና መሊሱ ዘየመራምረና እንተኾይኑ፡ ፍልጠት ኣይኮነን። ንሕና'ኸ ኣብዚ መዳይ'ዚ ዘለና ተሞኩሮን ፍልጠትን እንታይ'ዩ? እንታይ ሕጽረታት ኣለና? እንታይ ሓይልን ቁምነገርን ኣለና? ተመክሮና፡ ታሪኽና፡ ባህልናን ኣተሓሳስባና እንታይ'ዩ? መነባብሮና፡ ባህርያዊን ሰብኣዊን ብድሆታትና፡ መሬትናን ጸጋታቱን ከመይ ይመስል? ካብኡ ተበጊስና እንታይ ሓድሽ ፍልጠት ክንድህስስን እንታይ ምዕባለ ከነረጋግጽን ንኽእል? ብትኩር ሕቶታትን ነቐፌታታትን ክንመራመር እንተኽኢልና፡ እቲ ዝተማህርናዮ ናይ ብሓቂ ፍልጠት እዩ። ምህሮና ናብ መገዲ ዕብየት ዝመርሕ ጥዋፍ ወይ ሸግ ይኸውን። ብርግጽ ድማ እዚ ህዝቢ'ዚን መሬትን'ዚ ንዓውደ-ፍልጠት ዝበቅዕ ተሞኩሮ፡ ባህሊ፡ ታሪኽን ኣተሓሳስባን ባህርያዊ ጸጋታት ዘይብሉ ኣይኮነን። ንምርምርን ስራሕን ተበግሶ እንተተወሲዱ ሃብታም ፍልጠትን ርኽበታትን ክፈሪ ብዙሕ ቁምነገር ክሰራሕ ዝኽእል እዩ።



ኣብዚ ዘለናዮ ዘመን፡ ኣብ'ዛ ዓለም ኣኺሉ ዝተርፍ ፍልጠት፡ ሓበሬታን ቴክኖሎጂን ኣሎ። ንሕና ግን ኣብ ታሪኽናን ባህልናን ዘሎ ፍልጠት፡ ኣብ መሬትና ዘሎ ጸጋታት ብዙሕ ኣይብርብርናዮን ገና እውን ኣይመዝመዝናዮን። ኑቲ ብዛዕባና ብዘንቡዕ ይኹን ቅኑዕ መገዲ ዝበሃል ከምዘለዎ ናይ ምውሳድ ዝምባለ ኣሎ። ፍልጠት ብምቕዳሕን ብምድጋምን ጥራይ እንተተቐሲሙ ግብራዊ ኣገልግሎቱ ከንቱ'ዩ። ኑቲ ሓቀኛ ፍልጠት ኣብ ምስራጽን ምርዳእን'ውን ዓቢ ዕንቅፋት'ዩ። ዘቕዳሕ ናይ ካልኦት ፍልጠት እንከሎ እንታይ ዘመራምር ኣሎና ምባል ስንፍና እዩ። እቲ ናብ ምዕባለ ዘሰጋግር ፍልጠት ናይ ገዛእ ነብስኻ ፍልጠት እዩ።

ባዕልና ዘወዓልናዮ ታሪኽ ዝያዳ ኹሉ ባዕልና ንፈልጦ። ንሕና እንነብረሉ ህይወት ዝያዳ ካልእ ንሕና ነስተማቕሮ። መሬትና እንታይ ጸጋታት ኣለዎ? ሓመድናን ኣየርናን እንታይ ይቕበል እንታይ ይነፍግ? ዝያዳ ካልኦት ባዕልና ክንፈልጦ'ዩ ዘለና። ፍልጠትና ኣብቲ ምሳና ዘሎ ህይወትን መሬትን ኣከባቢን ምርኩስ ገይሩ ምስ ዝሰስን፡ ኣብ'ዛ ዓለም ብኸመይ ንዋሳእ፡ ኣብ ምንታይ'ዩ ሓይልና፡ እንታይ የርብሓና፡ እንታይ'ዩ ብድሆና? ብኸመይ ይፍታሕ ብንጹር ክንፈልጥ ይሕግዘና'ዩ።

ነዚ ንምግባር ብቐዳምነት ብዛዕባ ገዛእ ነብስና ዘሎና ፍልጠት ገና ድሩት ምዃኑ ክንኣምን ይግባእ። ግና'ኸ ሃብታም ባህሊ፡ ታሪኽን ተሞኩሮን ዘፍረዮ መበገሲ ዝኾውን ሰረት ኣለና። ካብ ፍጹም ድንቁርና ንብገስ ዘለና ኣይኮናን። ኣብ ታሪኽና ዝፈረየ ፍልጠት፡ ዘለና ስነዳትን ቅርሲታትን እኹል መበገሲ'ዩ። ጽቡቕ ዕድል ኮይኑ ኸኣ ኣብ እዋን ሓርነታዊ ቃልሲ ይኹን ድሕሪ ናጽነት ዝሓለፍናዮ ዓመታት ታሪኽናን ባህላዊ ውርሻታትናን ብመጠኑ ክንፈልጥ፡ ብዛዕባ ነብስና ክንመራመር፡ ነብስና ዕላማ ናይ ምርምርን ፍልጠትን ክንገብራ ዘኽእለና ባይታ ጸሪጉ እዩ። ኣብዚ ባይታ'ዚ ረጊጽና እምበኣር ዝያዳ ተመራመርቲ ክንከውን ይግባእ።

### ምህሮ ብዘይ ደረት

ወኒ ምርምርን ቀጻሊ ምምሃርን ካብ ዘነቓቕሕ ረቛሒታት እቲ ዝዓበየ ባህሊ ንባብ እዩ። ምህሮ ንመላእ ሕብረተሰብ ኣብ ሓጺር ግዜ ካብ ሞቕሕ ድሕረትን ድንቁርናን ኣገላጊሉ ማዕረ እቶም ቀዳሞት ክውንጨፉ ዘኽእሎም ጸዓት ክኸውን፡ ብሰፊሕ ባህሊ ንባብ ክስነ የድሊ። ምኽንያቱ ትምህርቲ፡ ቀጥታዊ ምትሕልላፍ ሓበሬታ ካብ መምህር ናብ ተማሃራይ ክኸውን እንከሎ፡ ንባብ ግን፡ ባዕላዊ ተበግሶን ዳህሳስን ብምዃኑ፡ ንሰብ ከምዝፈልጥ ጥራይ ዘይኮነ፡ ከምዝመራመርን ናቱ ሓሳባት ከምዘመንጩን ናይ ምግባር ተኣምራታዊ ሓይሊ ኣለዎ። ባህሊ ንባብ ኣብ ውልቀ ህይወት መኽሰቡ፡ ድለባ ፍልጠትን ሓበሬታን ጥራይ ኮይኑ ኣብ ሕብረተሰብ ከኣ ምንጪ ፍቕርን ርግኣትን ቀንዲ ደራኺ ምዕባለን እዩ።

ምዕባለ መሰረቱ ስልጡን ባህሊ እዩ። ባህሊ ንባብ ድማ ሓደ ካብ መርኣያታት ስልጣነ ሕብረተሰብ እዩ። ስለዚ ድማ፡ ብኩለንተናኡ ብቑዕን ምዕቡልን ሕብረተሰብ ንምፍጣር ካብ ዝጥለቡ መሰረታውያን ረቛሒታት ሓደ፡ ምህናጽ ባህሊ ንባብ እዩ። ስለዚ መንእሰያት ንባብ ባህልና ክንገብሮ የድሊ። ኣብያተ ትምህርቲ ንውሱን ኣዋርሕ ዝዕጸወሉ ግዜ ተማሃራይ ዘዕርፈሉ ግዜ ጌርና ክንርድኦ ኣይግባእን። እኳ ድኣ፡ ፍልጠትና ንምስፋሕ፡ ንንባብ ዝኸውን ዕድል እንረኽበሉ ጽቡቕ ኣጋጣሚ ጌርና ክንጥምቶ'ዩ ዝግባእ። ብሓደ ዓውደ ፍልጠት ስለዝተመረቕና፡ ትምህርቲ ከምዝወዳእና ጌርና ክንሓስብ ኣይግባእን። ጽምብል መመረቕታ፡ መእተዊ ናብ ሓድሽ ምዕራፍ፡ ማለት ናብ ግብራዊ ስራሕን ኣፍራይነትን ምርምርን ጥራይ እዩ። እቲ ናይ ብሓቂ ፍልጠት፡ ብግብራዊ ስራሕን ምርምርን እምበር ብሽምደዳ ጥራይ ስለዘይብጻሕ። ወለዲን ኩሎም ትካላት ሕብረተሰብን እምበኣር፡ ነዚ ስልጡን ባህሊ'ዚ ንምኹስኳስ፡ ኣውራ ድማ ኣብ ቀልዑን መንእሰያትን ባህሊ ንባብ ንምስራጽ ክተግሁ የድሊ።

ኣብ መወዳእታ ሓንቲ ዋዛ ወስ ኣቢለ ጽሑፈይ ክዛዝም። ሓደ ግዜ፡ ናብ ጽምብል መመረቕታ ሓደ ብዲግሪ ዝተመረቐ መንእሰይ ንኺይድ። እቲ ውራይ ብባንድ ዝተሰነየ ኣመና ምዕሩግ፡ ብዙሕ ወጻኢታት ዝፈሰሰሉ፡ ብዙሕ ሰብ ዝተዓደመሉ'ዩ ነይሩ። ሸሻይና ተቛዲስና፡ ሳዕሲዕና፡ ብቪድዮታት ተቐሪጽና፡ ንተመራቒ "እንቋዕ ፍረ ጻዕርኻ ኣርኣየካ" ኢልና ተሰናቢትናዮ ምስ ወጻእና፡ እቲ ምሳይ ዝነበረ ሰብ፡ በቲ ዝረኣዮ ገፊሕ ውራይ እምብዛ ተገሪሙ፡ "እዚ ኩሉ'ስ እንታይ ኣድለየ?" ክብል፡ ኑቲ ኣብዚ እዋን'ዚ ጠገለ እናሰኣነ ዝኸይድ ዘሎ ገፋሕፋሕ ናይ ውራይ ክነቅፍ ጀመረ'ሞ፡ ኣብ መወዳእታ "ንምዃኑ'ኸ እንታይ ኣጽኒዑ?" ክብል ተወከሰኒ።

"ቁጠባ (Economics)" ምስ በልክዎ ብስሓቕ ክርትም በለ።

"እሞ ኣርባዕተ ዓመት ምሉእ ዝተማህሮስ ኣይተረድኦን ማለት'ዩ" ምስ በለኒ፡ ኣነ'ውን ስሓቕኩ። "ባዕልኻ'ዶ ሰብ ዓዲምካ ትጽረፍ?" ድማ በልኩ ብውሽጠይ።

ዘተና ብኣጋጣሚ ምዕጻው ኣብያተ ትምህርቲን መመረቕታን ዝተላዕለ ካብ ኮነ እምበኣር፡ መንእሰያት፡ እዚ ጠገለ እናሰኣነ ዝኸይድ ዘሎ ውራይ መመረቕታታት (ዋላ'ኳ መግለጺ ባህጊ እንተኾነ) ባህሊ ስልጣነ ከምዘይኮነ ብምግንዛብ፡ ብስልጡን ባህሊ ክትንክኦ ናይ ምሁራን ግደና ክንጻወት የድሊ። ባህሊ ምሁራን፡ ትምህርቲ መወዳእታ ከምዘይብሉ'ዩ ዝኣምን። ኣብ ባህሊ ምሁራን ኣካዳምያዊ ትምህርቲ፡ ናብቲ ናይ ብሓቂ ፍልጠትን ክእለትን ንምምራሽ ፍኖት ዝጸርግ ድኣ እምበር ናይ መወዳእታ ፍልጠት ኣይኮነን። ሰብ ምሁር ዝበሃል በቲ ዝተማህሮ ዓውዲ፡ ንሕብረተሰቡ ዝጠቅም ኣበርክቶ ምስፈጸመ ጥራይ እዩ። ምኽንያቱ ዕላማ ምህሮ ንደሞዝ ወይ ኦፈስ ንምሓዝ ኣይኮነን። እንታይ ድኣ ዕላማ ምህሮ ዝተማሃርካዮ ንምስፋሕ ካብ ተበጊስካ ድማ ለውጢ ንምምጻእ እዩ። ለውጢ ዘየምጽእ ምህሮ ግን ከም ምህሮ ክቑጸር ኣጸጋሚ እዩ።

## ደሃይ ማሕበር

# ቅነ-ናጽነት ውዳበታት ማሕበር ኣብ ኩለን ዞባታት ብልዑል መዓርግ ተኻይዱ

ብምኽንያት መበል 26 ዓመት ጽንብል ናጽነት ኤርትራ ኣብ ኩለን ዞባታት ዝተፈላለየ መደባት ማለት፡ ትምህርታዊ፡ ባህላዊን ስፖርታዊን ውድድራት፡ ሰሚናራትን ኣስተምህሮታትን ብመልክዕ ማእቶትን ካልእ ነገራትን ዝዓየድ መደብ ኣብርኩቶ ኣብ ሕብረተሰብ፡ ውድድራት ክለባት ተመሃሮ፡ ወዘተ ዝሓቖፈ ቅነ-ናጽነት ተመሃሮን መንእሰያት ሰራሕተኛታትን ተኻይዱ። ብፍላይ ዞባ ማእከል ድማ ኑቲ ብሃገራዊ ኣወሃሃዲ ሽማግለ በዓላት ዝውደብ ሃገራዊ ጽምብል፡ ብመሰረት ዝተዋህበ ዕማም ስራሕ፡ ኣብ ምዕዋቱ ብዘለዓለ ኣበርኪቶም። ዕላማ እዚ ዝተፈላለየ ውድድራትን መደባትን ዝሓቖፈ ቅነ፡ ኣብ ተመሃሮን መንእሰያት ሰራሕተኛታትን–

- ንቕሓት ንምብራኽ

- ናይ ምህዞን ፈጠራውነትን ዓቕሚ ንምዕባይ

- ብሓባር ምስራሕን ሓድሕድ ተመኩሮ ምልውዋጥን

- ብባህሉን መንነቱን ዝኾርዕ መንእሰይ ንምምልማልን ዝዓለመ እዩ ኔሩ።

ትሕዝቶን ዕላማን ናይ'ቲ ኣብ ኩለን ዞባታት ዝተኻየደ ቅነ ተመሳሳሊ ኮይኑ ብፍላይ ኣብ ዞባ ማእከል ዝተኻየደ ግና ብዕምቆቱን ስፍሓቱን ዝበረኸን ኣብ ቀጻሊ ብዘዕባ ክህሉ ዝግበኦ ኣወዳድባ ዕዮ ጉዛ ዘሰኽም እዩ ኔሩ። ቅነ-ውዳባታት ሃግመተኤ ዞባ ማእከል ካብ 6-20 ግንቦት 2017 ኣብ መንን ተመሃሮ ን/ዞባታት፡ መንእሰያት ሰራሕተኛታት ዝተፈላለያ ሚኒስትሪታት፡ ኩባንያታት፡ ኮምሽናትን ካልኦት ሃገራውያን ትካላትን ዞባ እዩ ተኻይዱ።

መኽፈቲ ጽንብል ቅኑውዳባታት ብዕለት 13 ግንቦት 2017 ኣመሓዳሪ ዞባ ማእከል፡ ኣቦመንበር ሃግመተኤ፡ ኣቦመንበር ባይቶ






ዞባ ማእከልን ካልኦት ኣካላት መንግስትን ግንባርን ህዝባውያን ማሕበራትን ኣብ ዝተረኽበሉ ኢጋጥሚ ብዝተፈላለየ ስነ-ጥበባዊ ምርኢት ደሚቑ ተኸፊቱ። ኣብቲ ኢጋጥሚ፡ ኣብዚ ዓመት ብዝተፈላለየ ስሸኻዊ ትምህርቲ ዝሰልጠኑ ልዕሊ 4000 መንእሰያት፡ ብደረጃ ፈተውራሪ ሕመረትን ማእከላይ ደረጃ ካድርን ተመረቖም።

መዛዘሚ ጽንብል ቅኑውዳባታት ብዕለት 20 ግንቦት 2017 ሚኒስተር ሚኒስትሪ ፍትሒ ወ/ሮ ፎዚያ ሃሽም፡ ጠቕላሊ ሓለቓ ስታፍ ሚኒስትሪ ምክልኻል ጀነራል ፍሊጶስ ወልደዮሃንስ፡ ካልኦት ሓለፍቲ መንግስትን ግንባርን ልዕሊ 2000 ተሳተፍቲ መንእሰያትን ኣብ ዝተረኸቡሉ ኢጋጥሚ ኣብ ኣደራሽ ኤክስፖ G-3 ብልዑል መዓርግ ተጸምቢሉ።

ኣባላት ጸቢብን ሰፊሕን ውዳበታት ሃግመተኤ ዞባ ማእከል ብተወሳኺ ምእንቲ ናጽነትን ምኽባር ልኡላውነትን ሃገር ንዝተበጀዉ ጀጋኑ ሰማእታት ንምዝካር፡ ብ18 ሰነ 2017 ኣብ ፓርክ ሰማእታት - ኣስመራ፡ ማእቶታዊ ንጥፈታት ኣካዪዶም። ኣብ'ዚ ኣብ ሰዓታት ቀድሚ ቐትሪ ዝተኻየደ መደብ፡ ካብ ኣባላት ቀያሕቲ ዕምባ፡ ፈተውራሪ ሕመረታት፡ ካድራትን ካብ ዝተፈላለያ ትካላት ዝተወከሉ መንእሰያት ሰራሕተኛታትን ስታፍት ዞባን ንኡሳን ዞባታትን ማሕበር ዝርከብዎም ክሳብ 300 ዝበጽሑ ተመሃሮን መንእሰያትን ተሳቲፎም ነይሮም። ኣብ'ቲ ኢጋጥሚ፡ ተሳተፍቲ ንዝኸሪ ሰማእታት ንዝተተኽሉ ኣግራብ ኣብ ምኹስኳስ ንዝኸሪ ሰማእታት ብዝተዘየሙ ደርፊታት ተሰንዮም ንልዕሊ 2 ሰዓታት ንጥፈታት ኣካይዶም። ብዘይካዚ ተሳተፍቲ ኣብ'ቲ መደብ ዘርኣይዎ ሕልፈ ተገዳስነትን ትግሃትን ተመሃሮን መንእሰያት ሰራሕተኛታትን ኣባላት ሃግመተኤ ብሓባር ተወሃሂዶም ዝዓየድዎ ምኳኑ ኸኣ፡ ኣብ መስራሕ ምውርራስ ዓቢ ተራ ስለዘለዎ ካልእ ኑቲ መደብ ፍሉይ ካብ ዝገብሮ'ዩ።

# ንልዕሊ ክልተ ዓመት ዝቐጸለ መደብ ሓባራዊ ዘተ ኣዳራሽ ጅንየር ተገምጊሙ

ብሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ 2 ሰሙናዊ ዝቐየድ መደብ ሓብራዊ ዘተን ሰሚናርን፡ ካብ 29 መጋቢት 2015 ጀሚሩ፡ ብስሩዕ ብዘይ ምቁራጽ ንዝሓለፈ ክልተ ዓመት ዝተፈላለየ ፖለቲካዊ፡ ማሕበራዊ፣ ቁጠባውን ባህላውን ዛዕባታት ዝሓዘ ልዕሊ 5000 ተጠቀምቲ ዝተሳተፍዎ፡ ክፉት ናይ ዘተን ልዝብን መደባት ከካይድ ጸኒሑ ኣሎ።

እዚ መደብ ብቐጻሊ መድረኽ ምንጪ ዓበይቲ ሓሳባትን ኣማእዝንቲ ኩርንዓትን ንምምጻኡ ሓያል ጻዕሪ ዝሓተት ኣብ ርእሲ ምዃኑ ኣቐረብትን ተሳተፍትን ኣብ ምርካብ'ውን ብዙሕ ውረድ ደይብ ክሓልፍ ጸኒሑ እዩ። ማሕበር እምበኣር ብመሰረት ዕላማ ናይ'ቲ መደብን ኣብ ጉዕዞ ዘሰላስሎ ዓወታትን ንምግምጋም፡ ልዕሊ 30 ዝኾኑ ኣቐረብትን ንጡፋት ተሳተፍቲ ናይ'ታ መደብ ኣብ ዝተረኽበሉ ብ24 ሰነ 2017፡ ናይ ፍርቂ መዓልቲ ገምጋም ኣካይዱ ኔሩ። ንገምጋም ንኽጥዕም ድማ ብኣወሃሃድቲ እታ መደብ ንቕንዲ ዕላማ እታ መደብን ብመንጽር ተመሳሰልቲ መደባት ክህልዋ ዝኽእላ ቅርጽን ዝገልጽን ጎሊሖም ዝረኣዩ ሃገራትን ጽሙቕ ብዝበለ መልክዕ ክምዝቐርብ እዩ ተገይሩ። ኣብቲ ዝቐረበ ጽሟቕ ጸብጻብ ካብ ዝተጠቕሱ ካብ መሰረታውያን ዕላማታት እታ መደብ ድማ፦

- መንእሰያት ኣብ ዝተፈላለየ ዛዕባታት ሓድሕድ ተመኩሮን መረዳእታን ክለዋወጡ ባይታ ምፍጣር፡
- መንእሰያት ኣብ ኩሉ ሃገራዊ ጉዳያት ኣፍልጦኦም ምዕባይን ዘለዎም ሓሳባትን ርእይቶታትን ንምቕራብ ዕድል ምኽፋት
- መንእሰያት ዕቑር ዓቕሞም ንምፍታሽ ምትብባዕ
- መንእሰያት ኣብ ዝተፈላለየ ዞባዊ፡ ኣህጉራዊ ዛዕባታት ግንዛቤኦም ምዕባይ
- መድረኽ ናይ ፍልጠትን ሓበሬታን ምስፋሕ
- ኩሉ መደያዊ ንቕሓት መንእሰያት ምብራኽ
- ኣፍራይነት መንእሰያት ምዕባይ

ብሓፈሻ ዝቐየድ መደባት ንኹሉ ክፉል ሕብረተሰብ እኳ ክፉት እንተኾኑ፡ ብኣተኩሮ ግና ኑቶም ኣብ ዝተፈላለየ ሚኒስትርታት፡ ኩባንያታት፡ ምምሕዳራትን ካልኦት ሃገራውያን ትካላትን ዝርከቡ መንእሰያት ሰራሕተኛታት ንምስታፍም ዓሊሙ ክሰርሕ ጸኒሑ።

ከም ተወሳኺ ዕላማ እዚ መደብ ድማ ንተሳተፍቲ ምጽላው ጥራይ ዘይኮነ ኣብ ኣቀራርባ ዘተ'ውን ንኣቕረብቲ ይኹን ኣለይቲ መድረኽ ተመክሮ ንምቕሳም ክሰርሓሉ ጸኒሑ እዩ።

ኣብ ገለ ዛዕባታት ድማ ዝለዓሉ ኣርእስታት ብደረጃ ፖሊሲ ምሕሳብ ዘድልዮም ኮይኖም ምስ ዝርከቡ ምስ ዝምልከቶም ኣካላት ብምምድያጥ







ዝምዕብልሉ ኣገባብ ንምፍጣር ድርኺት ምፍጣር ካብ ዕላማታት እዚ መደብ እዩ።

እዚ ዝተላዕለ ዕላማ ምርካስ ብምግባር እምበኣር እቶም ኣብ'ዚ መደብ ዝዕደሙ ኣቕረብቲ፡ ገለ ካብ'ዘን ዝስዕባ ረቛሒታት ዘማልኡ ክምዝኾኑ ጌርካ ክስረሓሉ ጸኒሑ ኣሎ፥

- ምስ ዝለዓሉ ዛዕባ ሞያውን ተመኩሮኣውን ብቕዓት ዘለዎም
- ኣገደስቲ መጽናዕትታት ዝቐየዱ ክኢላታት
- ኣብ ምህናጽ ሃገር ተራ ዝለዎ መጻሕፍቲ ጽሒፎም ትርጉም ዘዳለዉ ወልቀ ሰባት
- ደረስትን ስነጥበበኛታትን
- ኣብ ወሸጢ ሃገር ዝርከቡ ዲፕሎማሰኛታት/ ካልኦት ወጻእተኛታትን
- ካድራት መንግስትን ግንባርን

በዚ መሰረት ከኣ ኣብ ዝሓለፉ ኣሰታት ክልተ ዓመት ካብ ዝቐረቡ 48 (08 ካብኡ ዘተ ኣብ መጽሓፍ) ኣርእስታት በዞባውዱ ክረኣ ከሎ፥

| | |
|---|---|
| ኣብ ፖለቲካዊ፥ | 21 - 43.75% |
| ኣብ ማሕበራዊ፥ | 14 - 29.16% |
| ኣብ ባህላዊ፥ | 8 - 16.6% |
| ኣብ ቁጠባዊ፥ | 5 - 10.4% |

ኣብ ዝቐረበ ጽሟቕ ጸብጻብ ምርካስ ብምግባር እምበኣር፡ ካብዚ ዞሎቶ ብዝለዓለ ብቕዓት ንኽትካይድ ዕላማ ዝገበረ ብዝተሳተፍቲ ዝተፈላለየ ሃጸቲ ሓሳባትን ርእይቶታትን ቀሪቡ። ገለ ካብቲ ዝቐረበ ነጥብታት ንምጥቃስ፥

- እዚ መደብ ብዘይ ምቁራጽ ንልዕሊ ክልተ ዓመት ምቕጻሉ፡ መርኣያ ናይ'ቲ ዕላማኻ ንምውቃዕ ዝገበረ ሓያል ባህግን ጻዕርን ናይ ወደብቱ ስለዝኾነ ክዕቀብ፥

- ብዝሕን ዓይነትን ዝተኣንገዱ ዛዕባታት መሃርትን መሰጥትን ምንባሮም በቲ በብእዋኑ ክወሰኽ ዝተራእየ ቁጽሪ ተሳተፍቲ'ውን ክምስከር ስለዝኽእል ኣብዚ'ውን ኪዩሰልከኻ ምስራሕ ከድሊ እዩ፥

- መደብ ዝቐየደሉ ኣደራሽ ኣብ ማእከል ከተማ ምድኳኑ ጥራይ ዘይኮነ ኣደራሽ ሱሓቢ ንምግባሩ ብቐጻሊ ዝቐየድ ዘሎ ጻዕሪ ንኣጉዳሰኡ እቲ መደብ ዘጸብርቕ ምኳኑ፥

ልዕል ኢሎም ዝተጠቕሱ ነጥብታት ገለ ካብቶም ክዕቀቡ ዘለዎም ዕብይ ዝበሉ ኮይኖም ምምሕያሽ ዘድልዮምን ኣብ ቀጻሊ ንምእራሞም ክስረሓሎም ዘለዎምን ድማ፥

- ሳሕቲ ዝረአ ዘይተመጣጠነ ዓቕሚ



ኣቕረብቲ ምስ ዘቕርብዎ ዛዕባ

- መደብ ዝጀምረሉን ዝዕጸወሉን ንጹር ዘይምዃኑ፡

- ዋሕዲ ክፉት ርእይቶ ተሳተፍቲ ኣብ ዝካየድ መደብ ምህላዉ. ድማ ኣብ ዓይነት ተሳተፍቲ መረጽቲ ዘይምዃንን ድኽመት ኣላይ መድረኽን ከኸውን ስለዘኽእል ክሕሰበሉ፡

- መደብ ኣብ ኣስመራ ጥራይ ይቐርብ ስለዘሎ ንዘጠዝሑ መንእሰያት ንምጽላው ብመራኽቢ ብዙሓን ዝፍነወሉ ኣገባብ ክረኣ(ቴሌቭዥን፡ ሬድዮ፡ ጋዜጣ፡ ኣብ ናይ ማሕበር ዌብሳይት eriyouth.org፡ ብመንገዲ ማሕበራዊ ሚድያን)

- ኣብ ምንዳይ ኣቕረብቲ ኣብ ክንዲ ብውልቀ ሰባት ዝሕሰብ ብደረጃ ትካላት ክረኣ፡

- ገለ ኣገዳሲ ኣገዳስቲ ወረቓቕቲ ሓንሳብ ስለ ዝቐረቡ ብኡኡ ኣብሉም ንኸይርስዑ ብዙተሬልየ መንገዲ ወይ ቦታ ካልኣይ ሳልሳይ ጊዜ ዕድል ዝረኽብሉ መዳይ ክፍጠር፡

- ዚያዳ ናይ ዙተ መልክዕ ንኽሕዝ ንኣቕረብቲ ዝውሃብ ግዜ ካብ 30 ደቒቕ እንተዘይበዝሐ ተመሪጺ ይኸውን፡

- እዛ መደብ ብዙሕ ሰብ ስለዘይፈልጣ ሓበሬታ ኣብ ምምሕልላፍ ብዝለዓለ ክስረሓሉ፡ ወዘተ ዝብሉ ኣገዳም ሃጸቲ ሓሳባት ቀሪቦም። ማሕበር ድማ ንኹሉ ዝቐረበ ሓሳባት ግቡእ ግምት ብምሃብ ብዝለዓለ ከም ዝሰርሓሉን ኣገዳስነት ናይ ከምዚ ዓይነት መደብ ልዑል ግምት ስለዝወሃቦ ድማ ካብ ወርሒ ሰነ ዝጀመረ ክልተ ሰሙናዊ ዝቐርብ ምስትምቓር ጥቡቡ ኣብ ቀረባ መጻኢ ዝጀምር ከኣ መደብ ኮተቴ ኣብ ኣደራሽ ጁኔር ክህሉ ከሎ፡ ንኹሉ እዚ መደባት ድማ ናብ ኩሉን ዞባታት ከምዝወርድ ንምግባሩ ብዝለዓለ ይሰርሓሉ ምህላዉ. ኣቡቲ ኣጋጣሚ ተሓቢሩ፡፡



# ማሕበር ኣብ ኣህጉራውን ዞባውን ዝምድናታትን ድያስፖራን

ኣብ ዝሓለፈ ክልተ ወርሒ ተሳቲፎ ማሕበር ኣብ ኣህጉራውን ዞባውን ዝምድናታትን ድያስፖራን ኣብ ዘንጸባርቑ መደባት ሓጺር ዜናዊ ሓበሬታ ሰዒቡ ይቐርብ፡፡

ንምስፉን ሰላም፡ ማሕበራዊ ፍትሕን ኣህጉራዊ ምድግጋፍ፡ ኣንጻር ሃጸይነት ንቃለስ!

ብታሪኽና ንሕበን፡ መጻኢና ንሃንጽ!

መበል 19 ኣህጉራዊ ፈስቲቫል መንእሰያትን ተመሃሮን 2017፡ ኣብ ልዒሉ ዝተጠቕሰ መሪሕ ቴማ ኣልዒሉ ካብ 14-31 ጥቅምቲ ኣብ ሶቺ ፈደረሽን ራሻ ክካየድ እዩ። እዚ ካብ ልዕሊ 190 ሃገራት ዝውከሉ ልዕሊ 25000 ኣህጉራውያን ተሳተፍትን ክንድኡ ዝኸውን ቁጽሪ መንእሰይ ኣኣንጋዲት ሃገር ፈደረሽን ራሻን ክሳተፎ ትጽቢት ዝግበረሉ ፈስቲቫል፡ ኣብ ሸዱሽተ ዓበይቲ ቴማዊ ኣርእስታት ዝሕቆፍ፤ ዓውደ መጽናዕታት፡ ሰሚናራት፡ ዓውደ ዘተታት፡ ባህላዊ ንጥፈታት፡ ስፖርታዊ ውድድራትን ኤግዚብሽንን ዘጠቓልል ንጡፍ ቅነ ክካየድ ትጽቢት ይግበረሉ። እዚ ፈስቲቫል ካብ ኣህጉር ናብ ኣህጉር እናዞረ ኣብ ኑቡሲ-ወክፍ ኣርባዕተ ዓመት ክካየድ ጸኒሑ።

ምድላዋት መበል 19 ፈስቲቫል ብደረጃ ሃገራት ዝካየድ መደባትን ካብ ጥቅምቲ 2016 ኣብ ምቕጻል ክህሉ ከሎ፡ ኤርትራ እትርከበን ኣባላት ሓፈሻዊ ባይቶ ፈደረሽን ዲሞክራሳውያን መንእሰያት ዓለም 3ይን ናይ መውዳእታን ኣህጉራዊ ኣዳላዊ ርክብ ፈስቲቫል ካብ 25-27 ግንቦት ኣብ ኮሎምቦ ስሪላንካ ብምኪያድ ሱዳት ፈስቲቫል ናይ መውዳእታ መልክዑ ከም ዝሕዝ ብምግባር ንምክትታል ትግበረ እትከታተል ኣህጉራዊ ኣዳላዊ ኮሚቴ መሪጸን፡፡

ኣብ'ዚ ፈስቲቫል፡ ብወገን ኤርትራ ካብ ውሽጥን ካብ ዲያስፖራን ዝውክልዎ ብርክት ዝበለ ቁጽሪ መንእሰያት ዝሓቑፍ ልኡኽ ንምስታፍ ሃገራዊ ኣዳላዊ ኮሚቴ ብምቛም ምድላዋታ ኣብ ምኪያድ ትርከብ፡፡

ምስታፍ ዞባዊ ርክብ፡ ፈጻሚ ሽማግለ መርበብ ኮተቴን መንእሰያትን ኣፍሪቃ ኣብ ጉዳይ ኤች ኣይቪ. ኤይድስን ህዝብን African Youth and Adelocents Network on HIV/AIDS and population (AfiYAN) ምስ ወከልቲ መንእሰያት ማዕከን ኤች.ኣይ.ቪ. ኤይድስ ዞባ ደቡባዊ ኣፍሪቃ፡ ካብ 16-18 ሰነ 2017 ኣብ ጆሃንስበርግ ደቡብ ኣፍሪቃ ኣብ ዝካየዶ ስሩዕ ርክብ፡ ኤርትራ ከም ኣባል ፈጻሚ ኮሚቴ ብምስታፍ ጸብጻብ ኣቕሪባ፡፡

ዑደት ድያስፖራ - ቅንያት ናጽነት፡ ብኣጋጣሚ ቅንያት በዓል ናጽነት 2017 ብርክት ዝበሉ ካብ ድያስፖራ ዝመጹ መንእሰያት ኣብ ልምዓታዊ ቦታታት ከባቢ ዲጋ ጠቕራን ምስሳምን ብምብጻሕ፡ ተበጺሖ ዘሎ ምዕባሌታት ድሕሪ ምዕዛብ ብኸኣሊታት ፕሮጀክታት ተታሒዙ ዘሎ መደባት ልምዓት ዝምልከት ሰፊሕ መግለጺ ተዋሂብዎም፡፡

ኣበርክቶ መጻሕፍቲ፡

ኣብ ወጻኢ ሃገር ዝቕመጡ ዜጋታት፡ ከም ኣካል ናይ እቲ "ተበግሶ ሓንቲ መጽሓፍ" ዝብል መጠነ ንእኡስ ፕሮጀክት ካብ ዝቕመጥሉ ሃገራት ናብ ዓዲ ኣብ ዝኣትውሉ ግዜ ዝተገላለየ መጻሕፍታት ብምምጻእ ኣበርክቶ ክገብሩ ጸኒሖም፡ ኣብዚ ዝሓለፈ ኣዋርሕ ናይ ዝተገበረ ብኣማኢት ዝቑጸር መጻሕፍቲ ኣብ ኣብያተ ንባብ ማሕበር ከም ዝዘርጋሕ ተገይሩ፡፡

ተሳቲፎ መበል 26 ዋዕላ መንእሰያት ኮሚኒስት ካናዳ፡ ኤርትራ ኣብ ዋዕላ ማሕበር ኮሚኒስት ካናዳ ተሳቲፋ፡ ኣብ'ቲ ኣጋጣሚ ዝተረኸበ ልኡኽ ማሕበር ናይ ደገፍ መልእኽቲ ብምቕራብ፡ ንኹነታት መንእሰያት ኤርትራ ማለት ንህሉው ቀጻሊ. ደጋዊ ተጻብኦታትን መኸተ ህዝቢ. ኤርትራን ዝምልከት መግለጺ. ኣቕሪቡ። ኣብ'ቲ ኣጋጣሚ ዝተረኸቡ ተጋባእቲ ደገፎም ንመንእሰያትን ህዝብን ኤርትራ ብምግላጽ ብኣጋጣሚ መበል 26 ቅንያት ናጽነትና ናይ የሃና መልእኽቶም ኣምሓላሊፎም፡፡

## ትውፊት

# ዋርሳይ መድፍዓጂ ብሬን

ሸሞንዲ ዑቕባሚካኤል

ኣብ'ቲ ማእከል ዓዲ ሰፊሕ ዳስ ተተኺሉ ይረኣ። ብዙተለቓቕብ ወተሃደራዊ ቴንዳታት ዝተሸፈነ ዓበን ምዕሩግን ዳስ እዩ። ንእሽቶ ዓዲ ክንሳ ግን ኣብ ከባቢ'ቲ ዳስ ልዕሊ መጠን ብዙሓ ሰባት ወዛሕዛሕ ክብሉ ይረኣዩ። ገጾርን ሰራዊትን ዝተዓጠቕሉ ውራይ ምንባሩ እቲ ዳስ ካብ ግዳሙ ጀሚሩ ባዕሉ ይምስክር ነበረ።

ኣብ'ታ ዓዲ ንዕኡ ዝመስል ዓይነት ዳስ ክትከል ንመጀመርታ ግዜ እዩ። ቅድሚኡ ዝርአ ናይ ውራይ ዳሳት ብቖጽሊ ታህሰስ እዩ ዝጉልበብ ዝነበረ። ድሕሪ ወራር ወያነ ኸኣ ንመጽለሊ ተባሂለን ንህዝቢ ብዝተዓደላ ጸዓዱ ሓውሲ ፕላስቲክ ዝዓይነተን ቴንዳታት እዩ ዝሽፈን ዝነበረ። ሕጂ ግን ኣብ ርእሲ'ቲ ብቤተሰብ መርዓትን ዓድን ዝተገበረ ምሽብሻብ ኢድ ሰራዊት ይከኣሎን ዋርሳይን ስለ ዝተወሰኾ እቲ ዳስ ዝያዳ ሰብቂሉ ተራእዩ።

እቶም ኣብ ጉድኒ ቤተሰብ መርዓትን ዓድን ደው ኢሎም ኑቲ ውራይ ከጸብቑ ዝተዓጥቑ ሰራዊት፡ ኣባላት ክፍለሰራዊት 84 እዮም። ንሳቶም ኣብ'ታ ዓዲ ዓስኪሮም ስለ ዝነበሩ፡ "ጓል ስውእ ዋርሳይ ትምርዖ ኣላ" ምስ ተሰምዖ፡ ካብ ዝለዓለ ሓላፊ



ድሕሪ ወግእ ዴዳ ኣብ ሕክምና ማይደማ

ክሳብ ተራ ኣባል ናይ'ቲ ኣሃዱ ልዑል ኣቓልቦ ሃቡዎ። ኣዘዙቲ ቦጦሎኒታት ከም በዓል ኣለምሰገድ (ጥረጨው) ጉልበት ሰራዊቶም ዘገደምሉ ውራይ ነበረ። ብፍላይ ወዲ ማማ "ኣጆኺ ሰላም ጓለይ!" እናበለ ካብ'ተን ዝርካበን ቀረብ ኣስቤዛ ሰራዊቱ ከፈሉ ሓገዙ ወፈየ።

መርዓት ሰላማዊት ከሰተ፡ ቦኽሪ ጓሉ ንጅግና ስውእ ዋርሳይ ከሰተ ዑቕባሚካኤል እያ። ኣባል 8ይ ዙር ሃገራዊ ኣገልግሎት ከሰተ፡ 183 ሰንቲ ሜተር ቁመትን 72 ኪሎ ሚዛንን ዝነበሮ ዕርጣም ገብዘ እዩ። እቲ ብጼጋምን ብየማን ኢዱን ማዕረ ዝወቅዕን ዝሰርሕን ከሰተ፡ ሓደ ካብ'ቶም ታዕሊም ሳዋ ዛዚሞም ኣብ'ቲ ርሱን ኣንጻር ወራር ወያነ ዝተገብረ ውግእ ቀጥታ ዝተሳተፉ ዋርሳይ እዩ።

ኣብ መጀመርታ ጠበንጃ ክላሽን ክዕጥቕ ምስ ተሓተተ፡ ክሳብ ከርምቱ ዝረአ እዩ ስሒቑ ከሰተ። እቲ ዘዕጥቕ ዝነበረ ኣባል ዕቃብ ብረት፡ ቀጥታ ስለ ዝተረድኦ፡ "ድሓን ክስዖይ'ሞ ሓዚ ድሌትካ ተረዲኢካ ኣለኹ" በሎ።

ከሰተ ግን፡ "በጃኻ ኀዋው በሊለይ! እታ ብሬን ጥራይ ኣምጽኣያ፡" ክብል ብገህዲ ተቓወሞ። ከምታ ድሌቱ ኸኣ ብሬን ዓጢቑ ኣብ ግንባር መረብ ሰቲት ተመደበ። ከይደንገየ'ውን ኣብ'ቲ ርሱን ውግእ ናይ 10 ሰነ 1999 ከባቢ ዴዳ ተሰለፈ። ከሰተ፡ ኣብ'ቲ ውግእ ሓድሽ ወተሃደር ይመስል ኣይነበረን። ሕድሪ ስውኣት ኢያታቱ ንምኽባር፡ ብትብዓት'ዩ ጸላእቱ ክዓጽድ ውዒሉ። ካብ'ታ ቀዳመይቲ ውዕሎኡ ምስ ወጽአ ነታ ውግእ ኣመልኪቱ ከምዚ ኢሉ ብልሳኑ ገሊጹዋ ነይሩ፥

"ብዙሕ ምትህልላኽ ዝነበራ ውግእ እያ። ቡቲ ጣሻ ሳዕሪ ተተገዲሙ ውትፍ ዝዘበለና ሰራዊት ጸላኢ ብኣድራጋ ቶኽሲ ረም! ኑበሎ'ሞ፡ ክሳብ ሸሪጥ ንቕደር ከኣ ካልእ ሓይሊ ውትፍ ይብለና። ብኸምዚ ክንከላኸል ምስ ኣርፈድና፡ ኑቲ ሸሪጥ ዝመልኣለይ ዝነበረ ብጻየይ 'ቀልጥፈኒ!' ኢሉ ንድሕሪት ቀኒሕ እንተ በልኩዎ ታሕቲ ወሪዱ። ለካ ጢያይት ወዲእና ኢና ነይርና። ሽዑ ነታ ብሬን ገዲፈ ቦምባ ኢድ ናብ ምድርባይ ኣትየ። ኣብ መወዳእታ ግን ንባዕለይ'ውን ብፍንጫል ቦምባ ስለ ዝተሃረምኩ ክሕከም ንድሕሪት ወጺአ።"

ኣቡቲ ግዜ'ቲ፡ ጉዳይ ሃገር ስለ ዝዓዘዘ ኣመት ወለድን ሓዳርን ምፍላጥ ዳርጋ ውዙፍ እዩ ዝነበረ። ብኡ ምኽንያት ከሰተ'ውን ደሃይ ሓዳሩን ወለዱን ክገብር ዕድል ኣይነበሮን። ድሕሪ ነዊሕ ውግእ ዝፍ ኣብ ዝበለሉ ሓንቲ ግዜ ጥራይ ኑቶም ክልተ ዕምባባታት ደቁን በዓልቲ-ቤቱን ኣመት ወላዲቱን ክገብር በቒዑ። እንተኾነ ሽዑ'ውን ኣራእያ በርቂ እዩ ነይሩ። ሓንቲ ለይቲ ጥራይ ሓዲሩ ናብ ኣሃዱኡ ተመልሰ።

ከሰተ ናብ ቤቱ ከይተመልሰ ነዊሕ ግዜ ምስ ሓለፈ፡ በዓልቲ-ቤቱ ብሓወቦኡ ኣቶ ተስፋንኪኤል ተሰንያ ንኽትርእዮ ናብ ግንባር ጾሮና ኸቐለት። ኣብ ማይዓይኒ ምስ በጽሓ ግን ኣቡቲ ግንባር ተኹሲ ተወሊዑ ኣሎ ዝብል ወረ ስለ ዝሰምዑ ከይረኸቡዎ ንገዛ ተመልሰ። እንደገና ድሕሪ ቅሩብ መዓልታት፡ ሓው



ኣብ መጀመርታ 2000 ኣብ ግንባር ጾሮና

ንኸሰተ፡ ኣባላት ክፍለ ሰራዊት 25 ናብ ዝዐቖርዎ ግንባር ጾሮና ከባቢ ዓዲ ኽቱን ቅሒቶን በጺሑ፡፡ ንክሰተ ረኺቡ፡ ቁልዑ ናፈቕም ከም ዘለዉን በዓልቲቤቱ'ውን ኑብሱጾር ምኻናን ገለጸሉ፡፡ ፍቓድ ሓቲቱ ዋላ ንሓንቲ መዓልቲ ገዛ በጺሑ ናብ ድፋዑ ከም ዝምለስ ክገብር ተዛረቦ፡፡ ከሰተ ግን ከምዘይጥዕም እዩ ገለጸሉ፡፡

እታ ጋንታ፡ ብዙሓት ካብ ኣባላታ ብዕረፍትን ካልእ ምኽንያትን ጕዲሎማ ከም ዘለዉ ገለጸ፡ እቶም ዝሽሹ ብጾቱ ክሳብ ዝምለሱ ካብ ድፋዕ ክወጽእ ከምዘይክእል ስለ ዝፈልጥ፡ ንሓለፍቱ ናይ ዕረፍቲ ፍቓድ ምሕታት ርትዓዊ ከም ዘይኮነ ኣረዲኡ ኣፋነዎ፡፡ ብድሕሪኡ፡ ወያነ ከይደንገየ ውግእ ሳልሳይ ወረር ወለዐ፡፡ "ፈታውን ጸላእን ዝፈልጦ ምድላው ገይርና ኣለና!" ኢሉ ክፍክር ድሕሪ ምጽናሕ፡ ዓይኒ 'ብሊይ ሰሊ 'ብሊይ ብመረብ ሱቲት፡ ቀጺሉ ብ'ንዳ ገርግስ ዝሒፍ ወፍሪ ኣካየደ፡፡

ጅግና ሰራዊት ኤርትራ ኽኣ ናብ ከድምዖሉ ዝኽእል ከባቢታት ንድሕሪት ስሒቡ ብምዕራድ፡ ኣብ ልዕሊ ሰራዊት ወያነ ዘይተኣደነ ናይ ንብረትን ህይወትን ክሳራ ኣውረደ፡፡ ክፍለሰራዊት 25 ኣብ'ቲ ግዜ'ቲ ኣብ ግንባር ዓዲበገያ ዓረዱ ልኡላውነት ሃገሩ ንምውሓስ ኣንጻር ሰራዊት ጸላኢ ኢድብኢድ ይተሓናነቕ ነበረ፡፡ መድፍዓጂ ብሬን ከሰተ ዑቕባሚካኤል ድማ፡ ኑቲ ብኣኩብ ዝሃጅም ዝነበረ ሰራዊት ወያነ ኣብራኹ እናዓጸደ ምስ ብጾቱ ኩይኑ ከም ቈጽሊ ኣርገፎ፡፡ ንጸላኢ ፍጹም ምሕላፍ ምስ ከልኡዎ፡ ጸላኢ'ውን ሓድሽ ብልሓት ሃሰስ ካብ ምባል ዓዲ ኣይወዓለን፡፡ ሽዑ እዩ ኸኣ ከሰተ ፈታዊ ከኑት ዘጋጠሞ፡፡

'ድሕረይ ሰላም ኣሎ' ኢሉ ብምሉእ ምትእምማን ብሬኑ ንቕድሚት እናኣነቀዋ ከሎ፡ ሃንደበት ክልተ ጠበናጁ ናብ ርእሱ ብምቕናዕ "ኢድካ ሃብ!" ተባህሎ፡፡ ከሰተ፡ ከይሰንበደ ምትኳስ ኣቋረጹ ብኸቦ ዓይኑ ከባቢኡ ተዓዘበ፡፡ ክልተ ካልእ ብጾቱ ብወተሃደራት ወያነ ተታሒዞም ተመልከተ፡፡ ኣእዳዉ ካብ'ታ ከዘርባ ዝወዓለ ብሬኑ ብምስሓብ ከኣ ብቐስታ ክሳዱ ኣቕንዐ፡፡ ምስ'ቶም ክልተ ምሩኻት ብጾቱ ብምጽንባር ከኣ፡ ናብ ሓደ ከውሒ ተጸጊዖም ኣብ ትሕቲ ሓለዋ ሻንበቆ ብረት ጸላኢ ኣተወ፡፡

እቶም ተመኽልዮም ብድሕሪት ብምእታው ንኸሰተን ብጾቱን ዝሓዙ ወተሃደራት ወያኑ ካብ'ቲ ብቕድሚት ክግስግስ ዝፍትን ዝነበረ ወገኖም ቅልጡፍ ምዕባለ ዝጽበዩ ዝነበሩ ይመስሉ፡፡ ኣዝዮም ከኣ ክርበሹ ይረኣዩ፡፡ ግን፡ ሚዛን ሓይሊ ናብ ሰራዊት ኤርትራ ይዛዝበል ምንባሩ ይእምት ነይሩ፡፡ ወተሃደራት ወያነ ኣብ ውሽጢ ከበባ ይኽኣሎን ዋርሳይን ክኣትዉ ስለ ዝጀመሩ ህጹጽ ውሳነ ንምውሳድ ኣብ ወጥሪ ኣተዉ፡፡ ከኒታት ናይቶም ወተሃደራት ዝተዓዘቡ በዓል ከሰተ፡ እዛ ህሞት እዚኣ ካብ ዝኾነ ግዜ ንላዕሊ ሓደገኛ ምኻና ተገንዘቡ፡፡ ምኽንያቱ፡ እቲ ኣብ ቀጻጽሩ ኣእትዩ ዝሓልዎም ዝነበረ ወተሃደር ወያነ ረሺኑዎም ክሃድም ክፍትን ይኽእል እዩ፡፡

ከሰተ፡ ኑቲ ወተሃደር ኣዘንጊዑ ክጕብጦ ተዳጋጋሚ ሓሳብ ወትፍወትፍ በሎ፡፡ ግን ሽለል ዝብል ወተሃደር ኣይነበረን፡፡ ኣገዳሲ ጥንቁቕ እዩ፡፡ ብፍላይ ብመድፍዓጂ ብሬን ከሰተ ከይሰግአ ኣይተረፈን፡፡ ግልበት ስለ ዝኾነ እንተሒዙ ክምልሶ ይኽእል እዩ፡፡ ስለ ዝኾኑ፡ ኣዒንቱ ዘይረን ኣብ ከሰተ ይዓልባ ነበራ፡፡

ኣብ መውዓእታ፡ እንተስ ክርሽናም ሓሲቡ፡ እንተስ ኮበኩቡዎም ክወጽእ ደልዩ፡ "ሕለፉ!" ኢሉ ናብ ቅድሚቱ ክመርሖ ኣዘዞም፡፡ ከሰተ ነዛ ናይ ምንቅስቓስ ዕድል ተጠቒሙ ኑቲ ወተሃደር ጾግዕ በሎ፡፡ ወተሃደር ግን ኣይተገርሀን፡፡ ከም ድሕር ኢሉ ሻንበቆ ብረቱ ኣቕንዓሉ፡፡ እንተኾነ፡ እቲ ወተሃደር፡ ዋላ'ኳ ንኸሰተን ብጾቱን ብዕቱብ ተተሓሒዙዎም እንተነበረ፡ ብጉዳም ንዝመጽእ ምዕባለ ግን ክቈጻጸሮ ኣይከኣለን፡፡ ከም ሳዕቤኑ ኸኣ በዚ መጺኣ ዘይፈለጣ ጥይት ቈሊባ ኣብ መሬት ዘርግሓቶ፡፡ ንእሉት'ውን ሰራዊት ኤርትራ ኑቲ ከባቢ ዝርእ በሎ፡፡ ከሰተን ብጾቱን ከኣ ካብ ኣፍ ሓርገጽ ንስክላ ድሓኑ፡፡ ካብኡ ንደሓር ውግእ ሳልሳይ ወረር ወያነ መዓኮሩ ሃቡ፡፡

ይኹን'ምበር፡ ሰራዊት ወያነ ጠቕለሉ መረብ ኣይሰገረን ዝበረ፡፡ ገና ኣብ ከባቢ ማርያም ዓይላን ሱበዖን ኮፍ ኢሉ ነበረ፡፡ ካብ መሬት ኤርትራ ግድን ክእለ ስለ ዝነበሮ፡ ኣብ መውዓእታ ግንቦት 2000 ብጸረ-መጥቃዕቲ ካብ ሓያለ ከባቢታት ተጸርገ፡፡ ፈኩስ ውግእ ግን ኣይነበረን፡፡ ንኸሰተን ከም ከሰተ ዝኣመሰሉ ሕድሪ ቀዳሞት ሰማእታት ተቐቢሎም ንመሬቶም ብወኒ ዝተዋግኡላ ብሉጻት ኣሕዋትና ዋጋ ክንከፍል ቀሲቡና እዩ፡፡ ከሰተ ዑቕባምካኤል፡ ሳልሳይ ወረር ወያነ ብዓወት ሰራዊት ኤርትራ ኣብ ምድምዳሙ፡ ኣብ 01 ሰነ 2000 ኣብ ሱበዖ ዝተባህለ ቦታ ብጅግንነት እናተዋግአ ወደቐ፡፡

ስውእ ከሰተ ዑቕባሚካኤል ኣቦ ሰለስተ ቈልዑ እዩ፡፡ ሃገራዊ ግቡኡ ንምፍጻም ሳዋ ካብ ዝወርድ ሓንቲ ግዜ ጥራይ ናብ ዓዲ ተመሊሱ ከኒታት ሓዳሩን ወለዱን ምስ ፈለጠ ማስዋእቲ ኣርኪቡዎ፡፡ እታ ኣብ 1994 ዝተወልደት ሰላማዊት ጓሉ፡ ትሕቲ ዕድመ'ኳ እንተ ነበረት፡ ግን ካብ ህጻንነታ ኣብ ቤት-ትምህርትን ኣብ ገዛን እናተመላለሱ ጠመትታን ደለይታን ስለ ዝከዘሐ፡ ኣብ 2009 ተመርዕወት፡፡ ዳስ ጓል ጅግና ስውእ ዚያዳ ክደምቕን ክመውቕን ስለ ዝነበሮ እዮም ከኣ፡ ኣባላት ክፍለ ሰራዊት 84 ኣብ ጎደኒ ቤተ-ሰበን ዓድን ደው ኢሎም ዓጃቦም ካብ ዳስ ዘፋነዉዋ፡፡

ምንኣስ ሰላማዊት ዝኾነ ሳሚኤል ከሰተ'ውን፡ ሳላ ጻዕሪ ቤተ-ሰበን ምትሕብባር ሃማመተኤ ን/ዞባ ባጽዕን መሻርኽቱን ናይ ጽርበት ዕንጸይቲ ስልጠና ወሲዱ ኣብ ፋብሪካ ሰሚንቶ ባጽዕ ኣብ ስራሕ ተዋፊሩ ይርከብ፡፡ እቲ ኣብ ማህጸን ወላዲቱ ከሎ ኣቦኡ ዝተሰውኦ ኣማኑኤል ከሰተ ግን ኣደኡ ንምሕጋዝ ኣብ ናይ ማሕረስ መነባብሮ ሓርኮትኮት ክብል ይርከብ፡፡ ክሳብ 7ይ ክፍሊ'ኳ በጺሑ እንተነበረ፡ ምስ ራሕቂ ቤት-ትምህርትን ምስቶም ሓላፍነት ገዛን ካብኡ ንላዕሊ ክቕጽል ኣይከኣለን፡፡

## ካበርም

# ዕላል ምስ ኤርትራዊት ኮምፒተር ዘማዕበሉ መንእሰያት

**"ሞባይል ካብ እተህልኾ ብዘይሓልፍ ጸዓት እትሰርሕ፡ ብውሑድ ባጀት ክትረኽባ እትኽእል ኤርትራዊት ኮምፒተር ክንሰርሕ ኢና ተበጊስና፤ ተዓዊትናሉ ድማ"**
ጉጅለ ተመሃሮ ኮምፒተር ምህንድስና

ሚኪኤል በርሀ (ወዲ በርሀ)

*ሓንቲ ጉጅለ ተመሃሮ ኮምፒተር ምህንድስና ኢንስቲትዩት ተክኖሎጂ ኤርትራ ኣብ መዛዘሚ ናይ'ቲ ሓሙሽተ ዓመት ዝወሰደ ትምህርቲ፡ ኣቓልቦ መምህራንን ተመሃሮን ዝሰሓበ ብዓይነቱ ፍሉይ ስራሕ ኣቕሪባ። ኣብ ተመሃሮን መንእሰያትን መስተርሆት ክትፈጥር ትኽእል ምኽና ዘማትእ ኣይኮነን። እዛ ጉጅለ ብትሑት ባጀትን ጸዓትን እትሰርሕ ኤርትራዊት ኮምፒተር እያ ኣማዕቢላ። ንሓፈሻዊ ኩነታት ናይ'ቲ ምርምራዊ ስራሕ ምስ'ታ ጉጅለ ኣዕሊልና ኣሎና፥*



ካብ ጸጋም ንየማን፥ ሓድጉ ኣፍወርቂ፡ ሄኖክ ጸሃየ፡ ኣቤል ክፍሉ፡ ስምኦን ዑቕባገርግሽ፡ ስምኦን ኣለማ

**• እንቋዕ ኣብቀዓኩም! እሞ ምስ'ዛ ጉጅለኹም ከተላልዩና። ኣተኣኻኽባኹም ከመይ እዩ፤**

- እዛ ጉጅለ፡ ዓብላልነት ሳይሞናት ዘለዋ እያ። ዝርዝር ስማትና ስምኦን ኣለማ፡ ስምኦን ዑቑባገርግሸ፡ ሄኖክ ጸሃየ፡ ሓድጉ ኣፍርቂን ኣቤል ክፍሉን ንበሃል። ከም ኣማኻርን ኣላይን ኮይኑ ዓመት ምሉእ ምሳና ዝሰርሐ መምህር ናትናኤል ያቀብ ድማ ኣባል ናይ'ዛ ጉጅለ እዩ። ኣተኣኻኽባና ሃንደበታዊ ኣይኮነን። ብባህሪ ዋላ ደቂ ሓደ ክፍሊ ንኹን፡ ካብ ሓደ ናብ ሓደ ኣብሊጽካ እትቀራረበሉ ብዙሕ ምኽንያታት ኣሎ። ንሕና ድማ ደቂ ክፍልን የዕሩኽን ኢና። ኣብ ራብዓይ ዓመት'ውን ብሓንሳብ ሰሪሕና ነይርና። ኣዝዩ ዓቢ ስራሕ'ውን

ፈጺምና ኢና። ከም ኣጋጣሚ እዛ ጉጅለ ነናታ ዝያዳ ትሰርሓሉ ዓውዲ ኣሎ። እዚ ክንብል ከለና ኣብ ውሽጢ'ቲ ሓሙሽተ ዓመታት ዝወሰደልና ትምህርቲ ማለተና እዩ። ሄኖክ ዝያዳ ሓይሉ ኣብ'ቲ "networking" ዝበሃል ጨንፈር ናይ ኮምፒዩተር ኮይኑ፡ ኣቤልን ሓድጉን ድማ ሓይሎም ኣብ "hardware" እዩ። ክልተ ሳይሞናት ድማ ኣብ "website"ን "operating system"ን እዮም ዘተኩሩ። እዚ ዓይነት ዝንባለ ድማ ነዛ ጉጅለ ዝያዳ ሓይሊ ካብ ዝሃብዋ ኣብ ቀዳማይ ዝስራዕ ረቛሒ እዩ።

**• ብኻልእ ኣዘራርባስ ሓንቲ ዝተፈላለዩ ኢንጅነራት ዝሓቖፈት ዓባይ ኩባንያ ኴንኩም ማለት እዩ፧ (ናይ ሓባር ስሓቕ)። በሉ ብወረ ናይ ሰባት ብዛዕባ ብሉጽነት ስራሕኩም ብዙሕ ግዜ ሰሚዐ እየ። ሕጂ ግና ብቓላትኩም ክሰምዖ ተዳልየ ኣለኹ እሞ፡ ብዛዕባ እዛ ዓመት ምሉእ ዝወሰደትልኩም ምህዞኹም ክትነግሩኒ**

- እዛ "ብትሑት ባጀትን ሓይልን እትሰርሕ ኮምፒዩተር" ኢልና ዝሰመናያ ስራሕ፡ ልክዕ ከምዘን እንጥቀመለን ዘለና ኮምፒዩተራት ኮይና ከተገልግል ባዕልና ዝሰናዕናያ ኮምፒዩተር እያ። ኣብ'ቲ ዝርዝራዊ ሓበሬታ ጸኒሕና ክንርእዮ ኢና፤ ብሓፈሻዊ ኣዘራርባ ግና እዛ ሰሪሕናያ ዘለና ኮምፒዩተር ብቛንቋ ትግሪኛ እትሰርሕ ኮይና ካብዘን ንጥቀመለን ዘለና ኮምፒዩተራት ናይ 80% ምጉዳል ዋጋን ጸዓትን ክንገብር በቒዕና ኣለና።

**• መበገሲ ሓሳብትኩም እንታይ እዩ ነይሩ፧**

ብቐንዱ እቲ ዝሃነጽናዮ ሰረተ እምነት እዩ። ካብ'ቲ ኣብ ራብዓይ ዓመት ዝሰራሕናዮ ናይ ሚኒ-ፕሮጀክት ስራሕ ሓደ ነገር ተማሂርና ኢና። ኣብ ራብዓይ ዓመት ብዛዕባ "online banking system" ኢና ሰሪሕና። ናይ ብሓቂ ብዙሕ ዝደኸምናላ ስራሕ ድማ እያ ነይራ። ግና እዚ ህሉው ኩነታትና ማለት ከም ሃገር



ዘለና ምዕባለ፡ ነታ ዝሰራሕናያ ስራሕ ኣብ ተግባር ክንርእያ ኣየፍቀደልናን። እታ ስራሕ ምስ ተዛዘመት ድማ ኪኖ ኣብ ላፕቶፓትና ኮፍ ምባል ኣብ ባይታ ክንርእያ ኣይከኣልናን። ካብ'ዚ ብምብጋስ ድማ ሓደ ቃል ነንሕድሕድና ተኣታቲና። ኣብ መዛዘሚ ፕሮጀክት፡ ኣብ ባይታ ዘውዕልን ጸገማትና ዝፈትሕን ስራሕ ክንሰርሕ ከምዘለና ኣሚንና ተበጊስና። እዚ ሰረተ-እምነት ድማ እዩ ናብ'ዚ ተጨባጢ ስራሕ ክንሰርሕ ዘብቃዓና። እቲ ኣብ ምሉእ ዓመት ካብ ጎንና ዘይተፈልየ ዲን (ሓላፊ) ኮለጅ ኢንጂነሪንግ ዲን.ተኽላይ ተስፋዝጊ ንዘበገሳ ሓሳብ ድማ ተተሓሒዝናያ ማለት እዩ።

**• ዕላማ ናይ'ዛ ስራሕ እንታይ እዩ፧ ካብ'ዘን ዘለዋ ንጥቀመለን ኮምፒዩተራት'ከ እንታይ ፍሉይነት ኢኹም ኣምጺእኩም፧**

ብቐንዱ ዕላማ ናይ'ዛ ስራሕ፡ ተጠቃምነት ናይ ኮምፒዩተር ኣብ ኩሉ ክሊ ዕድመ፡ ደረጃ ናብራ፡ ቦታን ደረጃ ትምህርትን ዘለዉ ሰባት ከምዝዓቢ ንምግባር እዩ። ነዚ ንምግባር ድማ ናይ ባጀት ሕቶ፡ ናይ ጸዓት ሕቶ፡ ናይ ቋንቋ ሕቶ ክትምልስ ትግደድ ኢኻ። እቲ ዕላማና ድማ ነዞም ልዒልና ዝጠቐስናዮም ሕቶታት ንምምላስ እዩ ነይሩ። ቅድሚ ስራሕ ምጅማርና፡ መጽናዕቲ ኣካይድና ነይርና። ካብቲ ኣብ ከባቢ ሚእቲ ዝበጽሑ ተማሃሮን ዒስራ ዝበጽሑ መምሃራንን ኣብ ዝገበርናዮ መጽናዕቲ ብዙሕ ነገራት ኢና ክንግንዘብ ክኢልና። መብዛሕትአን ላፓት ሰኣን "maintenance" ዝገብረለን ዳርጋ ኩለን ኮምፒዩተራት ተጓሒፈን እየን ጸኒሐናና። ይትረፍ ኣብ'ተን ርሒቕ ዝበላ ቦታታት፡ ኣብ ኣስመራ ዝርከባ ዓበይቲ ኣብያተ ትምህርቲ ከማን ጥዕይቲ ኮምፒዩተር ክትረክብ ኣጸጋሚ እዩ። ስለዚ ብሓፈሻዊ ኣዘራርባ ነዞም ልዒልና ዝጠቐስናዮም ጸገማት ንምፍታሕ ኢና ከም ዕላማ ሒዝና ተበጊስና።

**• ጽቡቕ እምበኣር፤ እቶም መሰረታውያን ነገራት ዓሚምኩሞም ኣለኹም። ድሕሪ መጽናዕቲ ምኽያድን ዕላማታትካ ምፍላጥን ዝመጽእ፤ ስራሕካ ምጅማር እዩ። ኣብ መጀመርታ እንታይ ኢኹም ገይርኩም፧**

እቲ ስራሕ ኣዝዩ ገፊሕ ስለዝነበረ ከፋፊልና ብመቓን ግዜ ኢና ሒዝናዮ። መጀመርያ ኣብ'ቲ "operating system" ዝበሃል መሰረታዊ ቋንቋ ናይ ኮምፒዩተር ኢና ኣድሂብና። ድሒርና ናብ'ቶም ኣብ "operating system" ዝጸዓኑ ኣፕሊኬሽንናት ሓያል ስራሕ ሰጊርና። ቀጺልና'ውን ናብ'ቶም ኣብ

ኮምፕዩተር ክጸዓኑ ዘለዎም ኣዝዮም ኣገደስቲ “websites” ድሕሪ ምጽፋፍ፡ ኣብ መወዳእታ ድማ ናብ’ቲ ሕማም ርእሲ ዝኾነና ስራሕ ምጽብባቕ፡ ብ3D ፕሪንተር ተሓጊዝና ኣሰላሲልና።

**• በሉ ቡቲ ናይ መጀመርታ ስራሕኩም ክንፍልም። “ኦፕረይቲንግ ሲስተም” ክንብል ከለና እንታይ ማለት እዩ፤**

- ኦፕረይቲንግ ሲስተም ክንብል እንከለና እቲ መሰረታዊ መቀጻጸሪን መረዳድእን ቋንቋ ናይ’ታ ኮምፕዩተር እዩ። ኣብ ሞንጎ እቲ ተጠቃማይን እቲ ትሕዝቶ ናይ’ታ ኮምፕዩተርን ኮይኑ ዘረዳድእ፡ ዝቀጻጸር ምንጻፍ ክንብሎ’ውን ይከኣል እዩ። እዚ ‘ኦፕረይትኒንግ ሲስተም’ እንብሎ ዘለና ብእትፈልጦ ቋንቋ ምስ ዘኸውን ንሓንቲ ኮምፕዩተር ጽቡቕ ጌርካ ክትፈልጣን ክትጥቀመላን ኣይትጸገምን ኢኻ። ዳርጋ ኩለን ኣብ ሃገርና ዘለዋ ኮምፕዩተራት ብቋንቋ እንግሊሽ ዝሰርሓ እየን። ስለዝኾነ ድማ ተጠቀምተን ቋንቋ እንግሊዝ ዝፈልጡን ዝርድኡን፡ መብዛሕትኦም ካብ ሻሙናይ ክፍሊ ንላዕሊ እዮም። እዚ ድማ ምስ’ቶም ቋንቋ እንግሊዝ ዘይፈልጡ ዜጋታትና ደሚርካ ኣዝዩ ዓቢ ክሳራ እዩ ነይሩ። ከም ቀዳማይ ዕላማና ድማ ነቲ ብቛንቋ እንግሊዝ ዝሰርሕ ሲስተም ናብ ቋንቋና ምቕያር እዩ ነይሩ።

**• ግርም ንጹር ዕላማን ድሌትን ሒዝኩም ካብ ተበገስኩም ድሕሪኡ’ኸ እንታይ ገበርኩም፤**

እታ ዝተጠቐምናላ ዓይነት መሳርሒ “ራስፐሪ ፓይ” እትብሃል ክንዲ ጉንቦ ኢድና እትኸውን ቦርድ እያ። እታ ቦርድ ኣዝያ ኣገዳሲትን ብቕልል ዝበለ ዋጋን እትርከብ መሳርሒ እያ። ክትዕደግ እንከላ ድማ “ራስፕያን” ዝበሃል ዓይነት ኦፐረይቲንግ ሲስተም ተጻዒና እያ ትመጽእ። እቲ ቀንዲ ዕላማና ድማ ነዚ “linux based operating system” ናይ’ዛ መሳርሒ ናብ ቋንቋ ትግርኛ ምቕያር እዩ ነይሩ። ኦፐርይቲንግ ሲስተም ክትቅይሮ እንተኺንካ ካብ መሰረት ጀሚርካ ክትሃንጾ ኣለካ። እዚ ድማ ምስ’ቲ ዝነበረና ሕጽረት ግዜ ዘዋጽእ ኮይኑ ኣይረኸብናዮን። ኣብ ርእሲኡ እዚ ድማ ዝተፈላለዩ ሕጽረታት ስለዘለዎ ተመሪጺ ኮይኑ ኣይረኸብናዮን። ስለዚ ብዝሓጸረን ዝጸፈፈን ኣገባብ መታን ክንልውጦ መጽናዕትታት ጀሚርና።

**• እሞ ስለጠኩም’ዶ፤**

ሓቂ ንምዝራብ ብቐሊሉ ክሰልጠና ኣይከኣለን። ድሕሪ ናይ ሰለስተ ወርሒ ሓያል ጻዕሪ ሓደ ሜላ ክንረክብ ክኢልና። ናብ ውሽጢ’ቲ ኣብ’ታ “ራስፐሪ ፓይ” እትብሃል ዓይነት ንብረት ዝተጻዕነ ኦፐረይቲን ሲስተም ብምእታው ናብ ትግርኛ ክንቅይሮ ከምዝከኣል ኣጺኒዕና። ድሕሪ’ዚ እንደገና ካልእ ብድሆ እዩ ኣጋጢሙና። ናብ ውሽጢ’ቲ ኦፐረይቲን ሲስተም ብኸመይ ይተኣቶ ካልእ ግድል ኮይና። ድሕሪ ክንደይ ጻዕሪ ብሪቨርስ ኢንጂነሪንግ ማለት (hack) ብምግባር ናብ’ታ ዝደለናያ ኣቲና። ቀጺልና ቃል ብቓል ናብ ምትርጓም ኣምሪሕና። ናይ ብሓቂ ኣዝዩ ኣድካሚ ስራሕ እዩ። ከባቢ ዒስራ ሽሕ ቃላት ኣብ’ታ ኦፐረይቲንግ ሲስተም ጥራይ ተርጒምና። እዚ ከማን ኣብ’ቶም ኣዝዮም ኣገደስቲ ዝበሃሉ ፓኬጃት ጥራይ ስለዝደሃብና ኢና። ናይ ብሓቂ ክትትርጉም ከለኻ ኣዝዩ ዘኸትዕ ነጥብታት ትረክብ ኢኻ። ናይ ቋንቋ ክኢላታት ዘድልዮ ስራሕ ብምንባሩ ድማ ዝያዳ ካብ’ቶም ዝፈተኑና ነጥብታት እዮም ነይሮም። ሳላ ጸሓፊ ተኪኤ ተሰፋይ ግና ስራሕና ከነጻፍፍ ክኢልና። በዚ ኣጋጣሚ ድማ ሳላ’ታ ብልጽቲ ናይ መዝገበቃላት መጽሓፉ ከምዝተዓወትና ክንነግሮን ክነመስግኖን ንደሊ።

**• ቀጺልኩም ኣተኰረኹም ናበይ ኢኹም ጌርኩሞ፤**

ጉዳይ ኦፐረይቲንግ ሲስተም ምስ ዛዘምና፡ ናብ’ቶም ምስኡ ዝጸዓኑ ዝተፈላለዩ ኣፕሊኬሽናት ኢና ኣድሂብና። ምስ’ቲ ዘዳለናዮ ኦፐረይቲንግ ሲስተም ክጸዓኑ ዝግብኦም ኣፕሊኬሽናት መቐጸሪ የብሎምን። ንሕና ግና ኣብ’ቶም ኣገደስቲ ዝበልናዮም ኣፕሊኬሽናት ኢና ኣድሂብና። ቡቲ ንኦፐረይቲንግ ሲስተም ዝቐየርናሉ መስርሕ ድማ ነቶም ክቕየሩ ዝረቛሕናዮም ኣፕሊኬሽናት ክንቅይሮም ክኢልና። ኣብ’ዚ ናይ ምቕያር መስርሕ፡ ኣባላት ናይ’ዛ ጉጅለ ጥራይ ኣይኮኑን ተሳቲፎም። ነፍሲወከፍ ዝፈልጠና ሰብ ሓገዙ ኣበርኪቱ እዩ።

**• ከምዚ ዝገለጽኩሞ መቐጸሪ ዘይብሎም ሶፍትዌራት ከምዝለዉ ኢኹም ክትዕሉልኒ ጸኒሕኩም። ኣመራርጻኹም ኣብ ምንታይ ዝተመርኮሰ እዩ ነይሩ፤**

እቶም መሰረታውያን ኣፕሊኬሽናት ግድን ኣብ’ቲ ኦፐረይቲንግ ሲስተም ክኣትዉ ስለዘለዎም፡ ብዘይ ቅድመ-ኩነት ኢና ኣእቲናዮም። ካብ’ዚ ብምቕጻል ግና ዝያዳ ኣድህቦና ናብ ቈልዑን ተማሃሮን ኢና ጌርና። ብመሰረቱ! እዛ ፕሮጀክት ክትብገስ ከላ’ውን ናይ ቈልዑን ተመሃሮን ጸገማት ንምፍታሕ እያ ተበጊሳ። ኣዝዮም ብዙሓት መምሃሪ ሶፍትዌራት፡ እናመሃሩ ዘዘናግዑ ጌማት ከምኡ’ውን ኣብ ዝተፈላለዩ ዓውድታት ዘተኩሩ ብኣብነታት ዝተሰነዩ ሶፍትዌራት (ንኣብነት ናይ ኬሚስትሪ፡ ኣስትሮኖሚን ካልኦትን) ካብ ኢንተርነት ኣውሪድና ብምትርጓም ምስ’ዛ ዘዳለናያ ኦፐረይቲንግ ሲስተም ብምጥርናፍ ኣብ’ዛ ስራሕና ቀሪብናዮም ኣለና። ካልእ ናይ’ዛ ፕሮጀክት ዝዓበየ ብልጫ ድማ ዝተፈላለዩ ስራሓት ክንሰርሕ ዝሕግዘና ‘ስክራች’ ዝበሃል ዓይነት ቋንቋ (scratch programing language) ብትግርኛ ዝሰርሕ ኣጣቓሊላ ብምህላዋ እያ።

**• ንዥም ክትጠቕስዎም ዝጸናሕኩም ስራሓት ንምስልሳል ክሳብ ክንደይ ኣድካሚ ነይሩ፤**

ብዘይ ቀልዓለም ኣዝዩ ኣድካሚ እዩ ነይሩ። ሓንቲ ኣፕሊኬሽን ብኣሽሓት ዝቑጸሩ ቃላት (strings) ዝሓቘፈት እያ። ክትትርጉሞ ጥራይ ሓያል ግዜ ዝወስድ መስርሕ እዩ። ሳላ ግቡእ ምሕደራ ግዜ



ዝተጠቐምና ግና ክንዕወት ክኢልና።

**• ቀጺልኩም ናብ'ቲ ብሳልሳይ ደረጃ ዝሰራዕኩሞ ዕማም ናይ'ታ ስራሕ ኢኹም ኣቢልኩም መሰለኒ። ምስራሕ ዝተፈላለዩ ዌብሳይታት ከመይ ነይሩ፧**

እዚ ክፋል እዚ'ውን ርእሱ ዝኸኣለ ሰፊሕ ዕማም እዩ ነይሩ። ዚያዳ ኣህላኺ ካብ ዝገብርዎ ነጥብታት ድማ ነዞም ዝስዕቡ ኣርባዕተ ዓበይቲ ዌብሳይታት ባዕልና ስለዝማዕበልናዮም ኢና። እቶም ኣብ'ዛ ፕሮጀክትና ኣማዕቢልናዮም ዘለና ዌብሳያታት "digital library, discussion form, online testing, search engine" እዮም።

**• እዞም ዝጠቐስኩሞም ዌብሳይታት፣ ኣብ ዝተፈላለዩ ኣጋጣሚታት ተሰሪሖም እዮም። ስለምንታይ ኢኹም ካብ'ቶም ስሩሓት ክትጥቀሙ ዘይፈተንኩም፧ ቀንዲ ጥቕሞም'ከ እንታይ እዩ፧**

ልክዕ ኣለኻ። እዞም ልዕል ኢልና ዝጠቐስናዮም ስሩሓት ኣብ ዝተፈላለዩ ኣጋጣሚታት ተሰሪሖም እዮም። ብቐሊሉ ካብ ኢንተርነት ኣውሪድና'ውን ክንትርጉሞም ምኸኣልና። ግና ብልክዕ ነቲ ንደልዮ ዘለና ዕላማ ክወቕዑልና ይኽእሉ ድዮም፧ ክንምልሶ ዝነበረና ሕቶ እዩ ነይሩ። ድሕርና ድማ እቲ "infrastructure" ናይ'ቶም ስሩሓት ዌብሳይታት ምስ'ቲ ዕላማና ዝኸይድ ኮይኑ ኣይጸናሓናን። ናብ ትግርኛ ወይ'ውን ናብ'ቲ ዝደለናዮ ቋንቋ ንምትርጓሙ ኣትዓቢ ምኧኑ ምስተገንዘብና ድማ ባዕልና ክነማዕብሎ ወሲንና። ቀሊል ዘይኮነ ብድሆ ድማ ገጢሙና። ናብ'ታ ዝቐጸለት ሕቶኻ ንምስጋር፡ ቀንዲ ዕላማና ናብ'ቲ "ተመሃራይ ዘማእከለ ስርዓተ ኣመሃህራ" ዝብል ጭርሖ ናይ ሚኒስትሪ ትምህርቲ ዘድሃበ እዩ ነይሩ። በታ ቀዳመይቲ ክንጅምረልካ፡ "digital library" ክንብል ከለና ሓደ ዝተፈላለዩ ሓበሬታታት ክሕዝ ዝኽእል ማዕከን ማለት እዩ። ዝኾነ ሰብ ድማ ዝተፈላለዩ ጽሑፋትን ቪድዮታትን ካብ'ዚ ማዕከን እናወሰደ ክጥቀም ይኽእል። ዝተፈላለዩ ሕቶታትካ ክምልሰልካ ዝኽእል ዓቢ ማዕከን ድማ እዩ።

እቲ "discussion forum" ዝበልናዮ ድማ ተመሃሮ ነንሓድሕዶም ክረዳድኡ ዝኽእሉም ባይታ እዩ። ብዙሓት ተመሃሮ ኣብ ሓደ ግዜ ክራኸቡሉን ሓሳባት ክለዋወጡሉን ዝኽእሉም መድረኽ እዩ። ብዛዕባ "online testing" ክንዛረብ እንተኼንና ድማ ተመሃሮ ብቐጥታ ዝፍተንሉ ኣገባብ ኣብ ምፍጣር ዝሕግዝ ዓይነት ሜላ እዩ። "online testing" ምህላው ማለት ንብዙሕ ሕጽረታት ከም ምሽፋን ማለት እዩ። ሓደ፡ ንመፈተኒ ተባሂሉ ዝወጽእ ናይ ወረቓቕቲ ወጻኢታት የለን። ካልኣይ ኩሎም ተመሃሮ ተመሳሳሊ ዓይነት ሕቶታት ክቐርበሎም ይኽእል። ብዓቢኡ ድማ ድኻም መምሃራን ከቃልል ዝኽእል ዓይነት ሜላ እዩ። ናብ'ታ ናይ መወዳእታ ዌብሳይት ክንወስደካ። "search engine" ማለት መድለዪ ዝተፈላለዩ ሓበሬታታት ማለት እዩ። ብሕጽር ዝበለ ዝኾነ ዓይነት ሓበሬታ ንምርካብ እትጥቀመሉ ሓጺር ሜላ እዩ።

ከምዚ ልዕል ኢልና ዝጠቐስናዮ፡ ዕላማ ናይ'ዛ ስራሕ ነቶም ኣብ ትሑት መነባብሮ፡ ኣብ ርሑቕ ገጠራት ዝነብሩ ዜጋታትና ዕላማ ዝገበረት ብምንባራ ብዝተኻእለ መጠን ናብ ዝተፈላለዩ ቋንቋታት ንምትርጓማ ኢና ኣንቂድና። እዘን ልዕል ኢልና ዝጠቐስናየን ዌብሳይታት ድማ ኣዝየን ኣገደስትን ኣብ ምምሃርን ምስትምሃርን ድማ ሓገዝቲ ኮይነን ስለዝተረኸብናየን ናብ ዝተፈላለዩ ቋንቋታት ክንትርጉመን ጀሚርና። ሓሳብ ልብና ሰሚሩ ድማ ብሓሙሽተ ቋንቋታት ከም ንጥቀመለን ጌርናየን። ካብ ቋንቋታት ትግርኛ፡ ትግረ፡ ዓረብ፡ ብሌን ከምኡ'ውን እንግሊዝ ትኽእል እንተኼንካ ነዘን ዌብሳይታት ብግቡእ ክትጥቀመለን ትኽእል። ኣብ ቀጻሊ ድማ ናብ ኩለን ብሄራትና ከነማዕብሎ መደብ ኣለና። ሓገዝ ናይ ክኢላታት ስነ-ቋንቋ እንተ ረኺብና ድማ ብቐሊሉ ክግበር ዝከኣል እዩ።

**• ስለዚ ድሕሪ ቁሩብ ግዜስ ኤርትራ ኣብ ሓንቲ ኮምፑተር ናይ ምርካብ ዕድል ኣለና ማለት እዩ። (ናይ ሓባር ሰሓቕ)። ድሕሪኡ ዝቐጸለ ስራሕኩም'ከ ብዛዕባ እንታይ እዩ ነይሩ፧**

ድሕሪ ናይ ዌብሳይታት ምጽፋፍ፡ ናብ'ቲ ናይ መጨረሽታ ስራሕና ኢና ኣቢልና። ናይ ምጽፋፍ ስራሕን ዝተፈላለዩ ዘድልዩና ንብረታት ኣብ ምግጥጣምን ማለት እዩ። እቶም ዘድልዩና ንብረታት ምስ ቀረብናዮም (ንኣብነት 'ራስፔሪ ፓይ' ማይነፍሒ ቀሪቦምልና፡ ክንዲ ናይ ታብለት ዝኸውን 'ስክሪን' ድማ ካብ ደገ ኣዚዝና ካልኦት ንብረታት'ውን ወሳሲኽና ቀሪብና) ኣብ ምግጥጣምን ሞዴላት ኣብ ምድላዋትን ኢና ኣድሂብና። ኣብ'ዚ



ድማ ኢና ዝዓበየ ብድሆ ዝገጠመና። እታ ኣቐድም ኣቢልና ዝበልናካ ሕማም ርእሲ ዝኾነትና ‘3D ፕሪንተር’ ዝገጠመትና።

ኣብ ዝኾነ ስራሕ “interface” ወይ ድማ ርእየት ዝዓበየ ተራ እዩ ዘለዎ። ስራሕካ ኣዝያ ሰሓቢት ክትከውን እቲ እትውንኖ ትርኢት ኣዝዩ ወሳኒ እዩ። ስለዝኾነ ድማ ኢና ዝዓበየ ኣተኩሮ ሂብና ዝሰራሕናሉ። እታ ዝተፈላለዩ ሓንጀመንጂ ኣቑሑት ዝሓዘት ስራሕና ከነጻፍፋ ስለዘለና ዝተፈላለዩ ሞዴላት ከነዳሉ ጀሚርና። እቲ ዝደለናዮ ዓይነት ሞዴል ምስ ሰናዕናዮ ድማ በታ 3D ፕሪንተር እትበሃል ማሺን ምስርሑ እዩ ቀጺሉ።

**• እዛ 3D ፕሪንተር ትብልዋ ዘለኹም ማሽን ብልክዕ እንታይ እያ ትገብር፧ ንምምላኻ ዘሕለፍኩሞ ብድሆ’ከ ከመይ ይመስል፧**

እዛ 3D ፕሪንተር ዝበልናያ ነቲ ካብ ኮምፕዩተር ዝረኸበቶ ሞዴል ብዓጽሚ ዓሳ መልክዕ (ምትራሩ ማለትና እዩ) እያ ተውጽኦ። ኣብ’ዚ ዝገጠመና ብድሆ ናይ ብሓቂ ሓያል እዩ ነይሩ። ቀዳማይ ነገር ነቲ ሞዴል ከተዳሉ ዝሓተካ ፍልጠት ልዑል እዩ። ምኽንያቱ ኑብሱ ዝኸኣለ ሰፊሕ ዓውዲ ስለዝኾነ። ከም ተወሳኺ’ውን እቲ ከም ሞዴል ዝሓሰብካዮ ርእየት፣ ሰሓብነቱ ክሳብ ክንደይ እዩ ክምለስ ዘለዎ ሕቶ እዩ። ምኽንያቱ ንህዝቢ ዝቐርብ ዘሎ ፍርያት ክሳብ ዝኾነ፡ ብዓይኒ ህዝቢ ክትርኢ ትግደድ ኢኻ። ድሒሩ ዝመጽእ ሕቶ ድማ ልክዕነት ናይ’ቲ ሞዴል ክሳብ ክንደይ እዩ ዝብል እዩ። ነቲ ሞዴል ከተዳሉ ከለኻ ክሳብ ናይ ሚሊ-ሜተር ልክዕነት ኢኻ ትሕተት። እዞም ኩሎም ብድሆታት ግና፡ ኣብ ሞንጎና ናይ “3D modeling” ኣፍልጦ ዝነበሮም ሰባት ብምንባሮም ብመጠኑ ቀሊሎምልና እዮም። ልክዕ እዩ፡ ሓደስቲ ሶፍት-ዌራት ክንጥቀም ስለዝነበረና ንምጽንያም ቁሩብ ግዜ ሓቲቱና እዩ።

**• ጽቡቕ እምበኣር፣ ሞዴል ገይርኩም ምስ ወዳእኩም ዝቐጸለ ስራሕኩም እንታይ እዩ ነይሩ፧**

ሞዴል ገይርና ምስ ወዳእና ዝቐጸለ ስራሕና፡ በታ 3D ፕሪንተር ተሓጊዝና ፕሪንት ምግባር እዩ ነይሩ። እታ መሳርሒት እታ እንኮ ኣብ ኤርትራ ዘላ መሳርሒት ብምዃና ክንውከሶ እንኽእል ሰብ ኣይረኸብናን። ስለዚ ብዝተኻእለ መጠን ባዕላትና ምቅላሳ ወሲንና። ኣዝያ ዝተራቐቐት መሳርሒት ብምዃና “configure” ኣብ ምግባራ ዓቢ ብድሆ እዩ ገጢሙና። ሓንቲ ሞዴል ፕሪንት ክትከውን ከባቢ ዓሰርተ ሰዓታት እያ ትወስድ። ከም ኣጋጣሚ ልቺ ኣብ ሞንጎ እንተኸይዳ ጠፊእካ ማለት እዩ። ብዝኾነ እዚ’ውን ንባዕሉ ዓቢ ብድሆ እዩ ነይሩ። ብድሆ ክንብል ከለና ግና ዘብልሓና ብድሆ እምበር ተስፋ ኣቑሪጹ ዘንበርክኸና ብድሆ ኣይኮነን።

**• ኣዝዩ ብሉጽ ስራሕ ኢኹም ኣዳሊኹም። ኩሉ ስራሓትኩም ምስ ኣጻፈፍኩም ጉዳይ ምርኢት እዩ ነይሩ መሰለኒ። ”presentation day” ከመይ ነበረ። ካብ ተዓዘብቲ ዝረኸብኩሞ ግብረ መልሲ’ኸ፧**

ነታ ስራሕ ብዝተፈላለየ ኣጋጣሚታት ዝተላለዩዋ ኣዝዮም ብዙሓት እዮም ነይሮም። ገሊኦም’ውን ኣብ ገለ ክፋል ናይ’ታ ስራሕ ኢዶም ዝሓወሱ ነይሮም እዮም። ዝፈልጥዋ ኮይኑ ስለዝተሰምዖም ኣብ’ቲ ናይ ምርኢት ግዜ ብዙሕ ይጽበዩ ኣይነበሩን። መግለጺታትና ክንቅጽል እንከለና ግና ብምሒር ምግራም ነቲ ኣዳራሽ ኣብ ክልተ ክመቐልዎ እዮም ደልዮም። ናይ ብሓቂ ዘሐጉስ ግብረ-መልሲ ኢና ረኺብና።

**• እዛ ስራሕ ዝፈጠረትልኩም ሓጎስን ዘሰከመትኩም ሓደራን ከመይ ምገለጽኩሞ፧**

ኣብ’ቲ ናይ ምርኢት መዓልቲ እቶም ዕዱማት ሰባት ዓጊቦም ምስ ረኣናዮም ዝፈጠረልና ሓጎስ መግለጺ ኣይነበሮን። ዘሰከመና ሓደራ ግና ኣዝዩ ዓቢ እዩ ነይሩ። እዛ ስራሕ ኣብ ባይታ ተሰሪሓ ክርእይዋ ከምዝደልዩ ዝገለጹልና ሰባት’ውን ኣዝዮም ብዙሓት እዮም ነይሮም። ካብ ዝተፈላለዩ ዓበይቲ ትካላት’ውን ብዙሕ ጠለባት መጺኡና ኣሎ። ስለዚ እቲ ስራሕ ገና ኣይተዛዘመን። ብዝተኻእለ መጠን ጠለባት ዓማዊልና ንምምላእ ኣበርቲዕና ክንጽዕር ኢና።

**• ነዛ ስራሕኩማ ዘለኹም ስራሕ ብሕጽር ዝበለ እስከ ግለጽዋ፧ ዘለዋ ብልጫታትን ሕጽረታትን ኣብ ግምት እና ኣእቲኹም።**

እዛ ስራሕ እዚኣ ከባቢ ሽሕ ናቕፋን ክንዲ ሞባይል ትውድኦ ጸዓትን እትውድእ ብትግሪኛ ኣትሰርሕ ምልእቲ ኮምፑተር እያ። ኩሉ እቲ በዘን እንጥቀመለን ዘለና ዘመናውያን ኮምፕዩተራት እነሳልጦ ስርሓት ከነጻፍፈላ እንኽእል ኮምፕዩተር ኢና ኣዳሊና ዘለና። ኣብ ርእሲ’ዚ ኣዝዩ ትሑት ጸዓት ስለእትጠልብ ዋላ ኣብቲ ጠቕሊሉ ሓይሊ ኤለክትሪክ ዘይብሉ ቦታታት፡ በዘን ኣብ ዕዳጋታት ብብዝሒ ተዘርጊሐን ዘለዋ ናይ ሶላር መሳርሒታት ብምጥቃም ኣብ ጥቕሚ ከነውዕላ ይከኣል እዩ። ከም ተወሳኺ’ውን ምስ እዘን “flat screen” ተለቪዥናት ብምግጣም ክንጥቀመላ ይከኣል እዩ። እዞም ልዕል ኢልና ዝጠቐስናዮም፡ ብዘይካ እቶም ኣብ ውሽጣ ዘለዉ መሃርትን ምስ ባህልታትና ዝተሓሓዙ ዝተፈላለዩ ትሕዝቶታት ማለትና እዩ።

**• ከምዚ ክትትግሩኒ ዝጸናሕኩም ኣዝዩ ብዙሕ፣ ኑብሱ ዝኸኣለ ሰፋሕቲ ዓውድታት ኢኹም ኣብ’ዛ ስራሕኩም ጠርኒፍኩም ዘለኹም። ነዞም ነገራት ከተካውንዎም ዘጋጥመኩም ጸገማት ከመይ ይመስል፧ ምስጢር ዓወትኩም’ከ እንታይ እዩ ትብሉ፧**

ኣቐዲምና፡ ነታ ዝገጠመኩም ጸገማት ዝበልካያ ክንእርመካ። ጸገማት ዘይኮኑ፡ ተኑብረ ዘይብሎም ብድሆታት እዮም ገጢሞምና። ካብ መጀመርታ ምምራጽ፡ ክሳብ ምዝዛም ናይ’ታ ስራሕ ኣዝዮም ብዙሓት ብድሆታት ኢና ሓሊፍና። ካብ’ቶም ኣዝዮም ዓበይቲ ብድሆታት

ዝገጠሙና ድማ ናይ ግዜ ሕጽረት እዩ ነይሩ። ብዘይ ቀለዓለም ክንዛረብ እንተ'ኼንና፡ ግቡእ ምሕደራ ግዜ እንተ ዘይንጥቀም እዛ ስራሕ ኣይምወዳእናያን ነይርና። ከም ስርዓት ሰሙናዊ ገምጋም ስራሕ እናገበርና፡ ብሕንጻጻት ናይ ግዜ (dead-line) እናተመራሕና ኢና ስራሕና ኣጻፊፍና። ስለዝኾነ ድማ ክንዕወት ክኢልና። ምስጢር ዓወትና እውን እዚ እዩ። ካልእ ዝዓበየ ብድሆና ዝነበረ ክኢላታት ናይ ቋንቋ ኣብ ምርካብ እዩ። ብፍላይ ኑተን ዝሰራሕናየን ዌብሳይታት ናብ ቋንቋታት ብሌን፡ ትግረ ከምኡ'ውን ዓረብ ክንቅይረን ከለና ዝገጠመና ብድሆ ናይ ብሓቂ ከቢድ እዩ ነይሩ።

**• ከም እትፈልጥዎ ብሓባር ምስራሕ ሓይሊ እዩ። እሞ ድማ ዝተፈላለየ ክእለት ዘለኩም ሰባት። ከም ጉጅለ ዘለኩም ዕላማ እንታይ እዩ፧**

ልክዕ ኣለኻ። ጥርናፈ ሓይሊ እዩ። ንሕና ከም ጉጅለ እውን ንኣምነሉ ነገር እዩ። ኣምላኽ ጥራይ ይሓግዘና እምበር፡ ንሕና ከም ጉጅለ ኮይና ብምቕጻል ጠለባት ህዝብና ምምላእ እዩ። ከም ተወሳኺ'ውን ነዛ ሰራሕናያ ዘለና ሲስተም ብዙሕ ነገራት ክንምልኣላ ኣብ ሓሳብ ኣሎ። ኣዝዩም ኣገደስቲ ክውሰኹ ዘለዎም ነገራት ዝበልናዮም ብመጽናዕቲ ዝተወድኡ'ውን ኣለዉና። ኣብ ቀጻሊ ክንትግብሮም ዝወጠንና ኣዝዮም ብዙሓት ነጥብታት ኣለዉ። እንተ ሓቢርናን ጸዒርናን ድማ ክንበጽሖ ዘጸግመና ኣይኮነን። ምኽንያቱ ዘይክኣል ነገር ስለዘየለ።

**• ጥርናፈኹም ብዝኾነ ይኹን ነገር ክዕንቀጽ የብሉን። ንስኻትኩም ዝተፈላለየ ጸጋ ዘለኩም ጉጅለ ስለዝኾንኩም፡ እንተ ሓቢርኩም ካልእ'ውን ኩተበርኩቱልና ትኽእሉ ኢኹም ዝብል እምነት እዩ ዘለኒ። ኣብ መወዳእታ ከተመሓላልፍዎ እትደልዩ እንተሎ፧**

ዲን. ተኽላይ ቀጻሊ ኩተባብዓናን ክዛረበናን ከሎ፡ "con-textualization" ትብል ቃል እዩ ዝጥቀም ነይሩ። እንታይ ንምባል እዩ ዝጥቀመላ ነይሩ መስለካ፡ ትሰርሖ ነገር'ሲ ኑቲ ከባቢ'ኻ ዘውክልን ጸገማቱ ዝፈትሕን ክኸውን ኣለዎ፡ ንምባል እዩ ዝጥቀመላ ነይሩ። እቲ እትሰርሖ ነገር ምስ ናይ ዓለም ብምውድዳር ግድን ሓድሽ ክኸውን ኣለዎ ማለት ኣይኮነን። እንታይ ድኣ ብዝተኻእለ መጠን ጸገማት ሕብረተሰብካ ዝፈትሕ ክኸውን ኣለዎ በሃልቲ ኢና። ከም ተወሳኺ፡ ኣብ ዝተፈላለዩ ኣጋጣሚታት ንዝፈርዩ ዝተፈላለዩ ምህዞታት ክዕቀቡን ኣብ ባይታ ክስርሕሉ ዝኽእሉ ኣጋጣሚታት እንተዝፍጠር እቲ ኣፍራዪ ኣካል ዚያዳ ምተተባብዐ ነይሩ። በዚ ዓመት ዓመት እንርእዮ ምርኩስ ገይርና ክንዛረብ እንተ'ኾይንና፡ ኣብ ኢንስቲትዩት ተክኖሎጂ ኤርትራ (ማይ-ነፍሒ) ኣብ መዛዘሚ ትምህርቲ ዝቐርቡ ምህዞታት ኣዝዮም ኣገረምትን ኣደነቕትን እዮም። ብዝምልከቶ ኣካል ኣቓልቦ እንተዝወሃቦ ድማ ካልእ ምረኣና ነይርና።

**• ኩተመስግኑ ዕድል ክህበኩም፧**

ምስጋና! ክንመስግኖም ዝግበኣና ኣዝዮም ብዙሓት እዮም። ኣመስጊንና ንውድኦም ኣይኮኑን። ኑቶም ቀንድን ዓቢ ነገር ዝሓገዙናን ግና ክንመስግን። ስድራና፡ የዕሩኽትና፡ ኣብ ደገ ዘለዉ ዝተፈላለዩ ኤርትራውያን ምህራት ኮታ ኩሎም ፈተውትናን ሓሳባት ዘካፈሉና ግዱሳትን ነመስግን። ኣብዚ ከይጠቐስናዮ ክንሓልፍ ዘይንደሊ፡ ኑቶም ዓመት ምሉእ ብሞራል፡ ግዜን መስመርና ከይንስሕትን ምሳና ዝሓበሩ ኣማኻሪና መምህር ናትናኤል ያቀብ ከምኡ'ውን ዲን. ተኽላይ ተሰፋዝጊ ክንመስግኖም ንደሊ። ኢንስቲትዩት ተክኖሎጂ ኤርትራ (ማይ-ነፍሒ) እውን ኣብ ዕላማ ናይ'ዛ ስራሕ ብምእማን ንዝገበሩልና ዝተፈላለዩ ቀረባት ነመስግን። ከምኡ'ውን ድምጻዊት ኣልማዝ የሃንስ ንዝገበረትልና ንዋታዊ ሓገዛት ብልቢ ነመስግን። ኣብ መወዳእታ ድማ ኣዳለውቲ መጽሔት መንእሰይ ሰብ ጠመተ ከምዝድልዩ ተገንዚብኩም፡ ንስረሓትና ሸፈነ ክትህብዎ ምብጋስኩም ነመስግን።

**• ንሕና'ውን ስለ'ቲ ክቡር ግዜኹም ወፊኹም ምሳና ምዕላልኩም ነመስግን። ዳግማይ ኣብ ዓወት የራኽበና።**

---

## ቋንቋ ጥቅሲ

### "ጉዕዞ ሽሕ ማይል፡ ብሓደ ስጉምቲ ይጅምር።"

ቻይናውያን

ኣብዚ ዘመን ዘርከብናሉ ሰብ ዝበዝሖ ህይወትና፡ ኣናብራና፡ ፍልጠትና፡ ሓይልናን ጸጋናን ካብ ትማሊ ዝረኸብናዮ እዩ። ቀዳሞት ዝነበሩ ወለዶታት ተመራመርቲ፡ መሃዝቲ፡ ፈጠርቲ እዮም ነይሮም። እቲ ፍልጠቶም፡ ምህዞኦም፡ ፈጠራኦምን ተሞክሮኦምን ንዓለም ኣብ'ዚ ደረጃ ክትበጽሕ ኣኽኢሉዋ። ንኹሉ ፍልጠት መበገሲ ኣሎዎ። ኑቲ ፍልጠቶም ኣብ ግብሪ ደጋጊሞም ብምፍታን ክዕውቱሉን ክሳብ ሎሚ ክጽውዑሉን ክኢሎም። ነዚ ናይ ሎሚ ወለዶ ኸኣ ሓፍ ዘይብል ፍልጠትን ናይ ምፍታን ዓቕሚን ዕድልን ገዲፎሙሉ ሓሊፎም።

ንሕና'ውን ብዘይ ፍልጠት፡ ምህዞን ፈተነን ናብራና ክንልውጥ ኣይክኣልንዩ። ከምቲ ቀዳሞት ንዘመና ዝጽውዑሉ ዘለዉ፡ ክንጽዋዕ ንኽእል ኢና። "ቀዳሞት እዚ ዝገበሩ... ቀዳሞት ከምዚ ዝፈጠሩ... ወዘተ.." ክንብሃል ንኽእል ኢና። ኩሉ ብሓንቲ ስጉምቲ'ዩ ዝጅምር።

ሓሳባት

# ትምህርቲ ፍረ ምግራም

## “ወዲ ሰብ ምግራም እንድሕሪ ኣጥፊኡስ ኣኺልዎ እየ ዝብል፡ ካን ኣኺልዎ መቓብር ጥራሕ እዩ ዝጽበዮ።” ደራሲ በየነ ሃይለ

ኢ.ንጂ. ምሉእብርሃን ሃብታይ

“ስማዕ እንዶ’ዚ ሓወይ፡ ረኣዮ’ሞ እዚ ቢንቶ ክነውሕ! ኣይገርመካን?” ዘረባ ሓደ ናብ ጽልሚ ዝኸደ ከይራይ ወዲ፡፡

“ቺድ! እዚ ደኣ እንታይ ዘገርም ኣለዎ። ኣብ ዓለም ዋላ ሓንቲ ሓድሽ ነገር የለን። ምድግጋም ናይ ዕንክሊላት እዩ።” ክብል መለሱ እቲ ቀይሕ ወዲ፡፡

“እዛ ጸላይ ናይ ሎሚ’ኸ፡ ንፋስ የብላ፡ ዶሮና ኣይተሓውሳ፡ መጠናዊ ሙቐት ትዕድል፡ ተጸሎ ተጸሎ ትብለካ። እዚ’ኸ ይገርም’ዶ ኣይገርምን?” ቀጸሉ እቲ ከይራይ። ክንድቲ ጽልሙ ዝኸውን ተምሳጥ ዝመልአ እዩ።

“እዚ’ውን መሕለፊ ግዜ ጽውይ ጽዋ እዩ። እዛ ጸላይ ክንውለድ ከለና ከም’ኣ ኢላ ጸኒሓትና፡ ክሳብ ሎሚ ኸኣ ከም’ኣ ኢላ ክትመላለስ ንሪኣ ኣሎና። ብቐደማ ከኣ ከም’ኡ’ያ ኔራ እየም ዝብሉ በዓል ኣቦሓጎይ። እዚን ወዲ ኸምዚ’ን ‘ይገርመኒ ኣሎ!’ ክትብለኒ እንተኸንካ፡ ናብ ህጻንነትካ ተመሊስካ ኣለኻ ማለት’ዩ። ሱቕ ኢልካ እስከ ሃጠው ቀጠው ኣይትዛረብ።” ክብል ደጊሙ እቲ ቀይሕ።

“ህጻን’ዶ በልካ! ህጻንነተይ ደኣ ኣበይ እሞ ክረኽቦ ሕጂ! ምስ ህንጡይነተይ፡ ምስ ተምሳጦይ፡ ምስ ሃረርታይ፡ ምስ ምግራመይ፡ እዋይ እወ ሓንቲ ችኮላታ ረኺበ ኢለ ዝሕጎሶ ዝነበርኩ። በዓል ንስኻ ጸቕጢ ከየመሓላለፍኩምለይ ከለኹም። ‘ኩሉ ከንቱ እዩ፡ ኩሉ ነገር ትርጉም የብሉን፡ ብላሽ እዩ’ እናበልኩም፡ ተምሳጠይ ተብንኑለይ፡ ምስትምቻረይ ተህሰሱለይ ... ” ኣስተንቲኑ እቲ ቀዳማይ፡ ካብ ሰብ ግዲ ደልይዎ።

•••

ምግራም እንድሕሪ ጀሚርና፡ ንምግራም ዝኣክል ማእለያ ዘይብሉ ነገራት ከበቡና እዩ ዘርከብ። ንኣብነት እዚ ቀይሕ ወዲ፡ ነዛ ጸላይ ኣይሰርሓን ክሰርሓ’ውን ኣይክእልን እዩ። ስለምንታይ ደኣ ህላወኣ ኣይገርሞን? ስለምንታይ በዚ ፈጣሪኣን ኣፈጣጥራኣን ኣይግረምን? እዚ ንእሽቶ ነገር ንምስራሕ ጸላዕላዕ ዝብሎ ደቂቕ ፍጥረት ዝኾነ ወዲ ሰብ፡ ቡታ ዓብይ ጸላይ ዘይምግራሙ፡ ዝገርም ነገር እዩ። ምኽንያቱ ወዲ ሰብ፡ “ትዕቢተኛ ፍጥረት እዩ!” እንደዮም ዝብልዎ፡ ኑቲ ፈጣሪኡ ከካኣእስ ደልዩ እዩ ዝኸውን። ንብሱ ከዕብዮ እንተዘይክኢሉ፡ ንኻልኦት ከካኣእስ ይጅምር። ንምንእኣስ ክጥዕመሉ ድማ ምድናቕን ምግራምን ይገድፍ፡ ይብህል እዩ።

“ሎሚ ሓሶት ነገሳ እያ ዘላ፡ ብዝሓለፍካዮ ኣጋጣሚ ሓሰውቲን ጠላማትን ሰባት እንተኸኑኻ ኣይትገረም፡ ከምኡዩም ተማሳሲልካ ንዓለም ሕለፋ።” እናበለ ዝምህረኒ ሓደ ፈታዊ ኣሎኒ። ናይ ብልቡ እዩ ዝምዕደኒ፡ ሰብ ሰብ ክጨኑ ደጋጊሙ ይመኽረኒ። ኣነ ኸኣ እታ መገረሚተይ ኣብ ቀረባ ግዲ ኾይና፡ መመለሲ እግረም። “ሰብ! ከመይ ዓይነት ሰብ?” እናበልኩ ኣስተንትን። ዘይጨበጥክዎም ሓቅታት ብዘዕባ ሰብኣውነት እንተረኸብኩ እሃልል፡ ደድሕሪ ንፉሳት ክኸይድ እፍትን። እታ ምዕዶ ብጥረኣ ግን፡ ምውሓጥ ትኣብየኒ’ሞ እግረም። “ንሱ ኣብ ህይወቱ ንሓሶት ዘውዲ ንግስነት ክደፍኣላ ስለዝመረጸ፡ ዓለም ምልእቲ ኣብ ሓሶት ተኣሊኻ እያ ዘላ እናበለ ይሰብኽ” እናበልኩ እሓስብ።

ድሕሪ ነዊሕ ምግራመይ፡ ገለ መጻሕፍቲ ገናጺለን ሰባት ተወኪሰን ሓደ መፀገሲ ከኒና ረኺበ። “ወዲ ሰብ እቲ ዝብሎ ንብሱ እዩ ዝውክል” ኣብ ዝብል ጭብጢ ነኺሰ። “ዓለም ሓሳዊት’ያ!” እንተይሉ፡ “ኣነ ሓሳዊ



እዩ፡” ማለቱ እዩ። “ዓለም ዓላቕት እያ!” እንተይሉ ኸኣ፡ ንሱ ኣብ ዓመጽ እዩ ዝነብር ማለት እዩ። ‘ዓለም ፍቕሪ እያ!’ ዝበለ ድማ ፈቃር እዩ። ወዲ ሰብ ንገዛእ ነብሱ እዩ ብኸልእ ኣምሲሉ ዝገልጽ፡ ዝበል ርትዓዊ ኣበሃህላ ኣብ ባይታ ምስረኣኻዮ ኸኣ፡ መሊሱካ ትግረም። ገለ ሐደት ፍሉይነታት ገዲፍካ፡ ምኽንያቱ ንሳቶም’ውን ኑቲ ንመጻኢ ክንነብርዎ ዝሕልኑ እዮም ዝገልጹ ዝኾኑ።

ኣብ’ዛ ዓለም ንኽትመሃርን ክትዓብን፡ መጀመርታ ክትግረም፡ ክትሓትት፡ ከም ህጻን ክትሰራሰርን ናይ ስምዒት ህዋሳትካ ከተሰርሖምን ከምዝለኣካ ብተደጋጋሚ ዝተራእየ እዩ። “ሳክት ኩሉ ሳክት እዩ።” እናበሉ ዝሰብኩ፡ ናይ ሰብ ናይ ምንባር ሸውሃት ዝዓጽዉ ክቐርቡኻ የብሎምን። ሸዑኡ ሕቶታትካ ንምምላስ ኣብ እትጉብሮ ቃልሲ፡ ምስትምቓርካ ይዛይድ፡ ንግሆ ንግሆ ሓድሽ ነገር ትረክብ፡ ትፈጥር፡ ትምህዝ፡ ትዓቢ፡ ብውጽኢት ስራሕካ ድማ ትግረም።

ሰር ኣይዛክ ኒውቶን እተባህለ ሰብ፡ ሓንቲ ቱፋሕ ክትወድቕ ከላ ከም ኩሉ ሰብ ርእይዋ። ንሱ ግን ገሪምዋ። ካብዛ ንእሽቶ ክስተት ተበጊሱ ድማ ክሳብ ሎሚ መተካእታ ዘይተረኸበሉ ናይ ፊዚክስ ሕግታት ኣውጺኡ። ክንደይ ካባና ኢና እሞ፡ ገረብ፡ እምኒ፡ ውሕጅ ክወርድ ከሎ ዘይረኣናን። ኣረ ገሌና እሞ ኣይንግረምን ኢና ጥራይ ዘይኮነስ ክሳብ ዝጸቕጠና’ውን ኣይንረኣን። ምስ ጸቐጠና ኸኣ ንምግራም ዝኸውን ግዜ ኣይርከበናን። ምናልባት ነማርር ንኸውን።

‘ወዲ ሰብ፡ መንገዲ ጥፍኣቱ ከሕጽራ እንድሕሪ ደልዩ፡ ምምሃርን ምምርማርን እዩ ዘቋርጽ፡ ምስማዕ እዩ ዘቋርጽ፡ ምርኣይ እዩ ዘቋርጽ፡ እናረኣየ ከምዘይረኣየ እናሰምዐ ከምዘይሰምዐ ኮይኑ ክሓልፍ ይፍትን፡’ ዝበሉ ኣለዉ። ብሓፈሻኡ ምግራም እዩ ዘቋርጽ ማለቶም እዮም። እንተሓሲብካዮ ሓቆም እዮም ዝኾኑ። ኣእዛንካን ኣዒንትኻን ንዘሎጥካ መልእኽቲ፡ ኣእምሮኻ ከፊትካ ንኸይተስተማቕር ዝኑብር ሓይሊ እንተልዩ ከኣ፡ እዚ ትዕቢት ዝበልዎ ነገር ጥራሕ እዩ ክኸውን ዝኽእል። ንዓለም፡ ‘ኣነ እኅርሕ ካኣኺ፡ ንስኺ ዘይትፈልጥዮ ሽጣራታት ኣነ እፈልጥ እዩ፡ ዝገበርኪ እንተገበርኪ ኣይገርመንን እዩ’ ዝበል ፍጡር እንተልዩ ኣብ ዓለም ክኑብር ዘይደሊ ጥራሕ እዩ ክኸውን ዝኽእል። ምኽንያቱ ንሓንቲ ማኪና ኣብ ልዕሊኣ ደይብካ ካብኣ ንላዕሊ ክትሰገም ኣይከኣልን እዩ። እታ ማኪና እትፈጥሮ መካኒካዊ ብልሓት እንተልዩ ግን ትመራመር፡ ምስቶም መሳፍርትኻ ትተሓጋገዝ። ቅድም ግን ምዝሓል ናይታ ዝተሰቐልካያ መኪና ክገርመካን ከሕስበካን ኣለዎ።

ኣብታ ጥንታዊት ግሪኽ፡ ሓደ ዲጂን እተባህለ ወዲ፡ ኣብ መንጎ እቲ ክፍጸም ዝግበኦ ኢሉ ዝሓሰቦን ክፍጸም ዝርእዮ ነገራትን ግዲ ተመዛቢልዎ ኮይኑሱ፡ ተረፍ ምግራሙ፡ ዓው ኢሉ ኣብ ጎደናታት ወጺኡ፡ “ሰብኣይ ዝረኣየ!” ኢሉ ይበሃል። እቶም ንኑብሮም ሰብኡት ኢና ኢሎም ዝምክሑ ዝነበሩ ሰባት፡ ኣብ ኣደባባያትን መድረኻትን ጽሩይ ክዳውንቲ ተተኸዲኖም ውጥም ቅልቅል ዝበሉ ዝነበሩ ሰባት፡ ፈጠራታቶምን ምህዛታቶምን ሃሰስ ኢሉ ምስ ሰኣነ፡ እዩ ገሪምዎ ዝኸውን። ዋላ’ኳ ንግዜኡ እንተሰሓቕዎ፡ ንውሽጦም ከየንቓቕሖ ዝተርፍ ግን ኣይመስለንን። እዚታትን ካልእ ዓይነት ኣገረምቲ ዛንታታት ዝሓዘት ግሪኽ እያ እምበኣር፡ መፈለሚ ቦታ ስልጣኔን ዴሞክራሲን እናተባህለ ዝዘንተወላ።

ኣብ ባህሪ ገለ ገለ ደቂ ሰባት እትዕዘቦ ተግባራት፡ እንተስ ካብ ኣናብባይ እንተስ ካብኣቶም፡ “ኣነ ክህብትም ንስኻ ከድም፡ ኣነ ክሃግስ ምርኩብ ኩዂ፡ ኣነ ክኑብር ህይወትካ ወፍየለይ፡ ኣነ ብሰላም ክመላለስን ኣብ’ዛ ዓለም ኪጋይጽን ንስኻ ሓልወኒ፡ ንእስኑተይ ክጥቀመላ ንእስኑትካ እባ ረኣየለይ ... ወዘተ” ዝዓይነቱ መልእኽቲ ይህቡኻ። እቲ ዘገርም ዝኑብሮ ኩኣ፡ ካብ’ቶም ነበርቲ ርትዒታት ዝወጸ ብምኳኑ እዩ። ብኸምዚ ዓይነት ኣተሓሳስባታት መንገዲ ዓወትን ፍሰሃን ክርኩብ ከምዝይክእል ገና ኪይተበገሶካ እትግምቶ ነገር እዩ። ሰባት ንኸምዚ ዓይነት ኖናይ ሳልስቲ ጸወታ ኣተሓሳብኣ እንተኾይኖም ዓወት ዝበልዎ፡ ኣገዚ ትሕቲ ግምት ከውርደና እዩ። ብዘስዕቦና ወለዶታት ከገምተና ተኽእሎ ኣሎ። ዋላኳ ንኹሉ ጸሓይ ዘዘረኣየ ዘይውክል እንተኾነ፡ “ኑቲ ናይ ዘፍጥረት ሓይሊ ወዲ ሰብ ትሕቲ ዓቕን ኣትሒቶሞ፡” ዝበል ተገራሚ ገምጋማይ ክፍጠር ተኽእሎ ኣሎ።

ብኣብኑት ምዝንታው ጥዑም እዩ። ናይ ሓደ ሰብ ጠባይ ኣሎ ኣገዚ ዝገርመኒ። ክትርእ እንክለኻ ከመይ ዝኣመሰለ ግሩም ሰብኣይ እዩ። ንሱ፡ ልዕሊ ሰቡ ክጸሪያ ዘድልየን ኮላሊት ግዲ ሃልየናኦ ኮይነን ምሽት ምሽት በራ ክሰቲ ከማሰሱ፡ ንኻልእ ሰብ ንወዱ ክምህረሉ ይሓትት። ወዮ ቆልዓ ናይ ኣቦኡ ደዩ ክወስድ ናይ መምህሩ ተቐርቂሩ፡ ‘እዚ ቆልዓዚ ምስ ዓበየስ እንታይ ክሰርሕ እዩ?” እናበልካ ትሓሰበን ትግረምን። ትምህርቲ ማለት ካብቲ መዓልታዊ እንፍጽሞ ዘሎና ነገራት፡ ከም ፍረ ምግራምና ክርኩብ ዘለዎ ውጽኢት ከይኮነ ኣይተርፍን። ንስኻ ባዕልኻ ከም ኣቦ ቁሊሕ ዘይበልካዮ ቆልዓስ፡ መን ልዕሌኻ ኮይኑ ከማሓድረልካ ትሓስብ። ብዘዕባ ቀለም እንተኾይኑ’ሞ ዝኾነ ሰብ ከቛጽሮ ይኽእል እዩ። ንምግራምን ንምስትምቓርን ዝበቕዕ ሰብ ክትፈጥር ግን ተሓጋጊዝካ እዩ ዝዕየ መስለኒ። ኣቦ ምኳን ያኢ ቀሊል ስራሕ መሲልዎ! ዝገርም እኮ እዩ።

ገለ ሰባት ከኣ ኣለዉ፡ ንኑብሰኻስ ልዕሌኻ ንሓልየላ ኢና ዝበሉኻ። ካብቲ ብሕጊን መሰልን ክትረኽቦ እትኽእል ነገራት ንላዕሊ ክነውሕስልካ ኢና እናበሉ፡ ኣብ መብጸዓታት ከንበሩኻ ይደልዩ። በዮናይ ስነ-መንት? “ድሓን ብዘዕባይስ ኣይትሸገሩ፡ ብዘዕባ ህይወትኩም ጥራይ ተመራመሩ፡ ኣነ ከኣ ካብቲ ምርምርኩም ዝምስጠኒን ዝገርመኒን እንተልይዎ ባዕለይ ክወስድ እየ።’ ትብሎም’ሞ፡ ናይ ጓሂን ሻቕሎትን ጠባይ ትረኣሎም። ንባዕልኻ ድንቁርናኻ ከቢድካ እናተጋደልካዮስ፡ ካብቲ ድንቁርናኦም ከተፍሉኻ ህርድግ ይብሉ። ንቖልዓ እቶም ዝወለድዎን ዘዕበይዎን ነብሱ ክሳብ ዝፈልጥ ክኣልይዎ ንቡር እዩ። ንእኹል ሰብ ግን እንድዒ! እቲ ዘሐጉሰካ ኣገራሚ ነገር ግን፡ ካብ ከምዚኦም ዓይነት ሰባት ብዙሕ ትመሃር ምኳንካ እዩ። “ብዘዕባ ካልኦት ሰባት ኣገዚ ዘገርመካ ሓቅታት እንተሰተውዒልካ፡ ብዘዕባ ኑብስኻ ብዙሕ ትሓስበን ትፈልጥን።” ዝበል ኣስተውዓሊ ኣበሃህላ ኣሎ። ኣብ መውዳእታኡስ ብዘዕባ ኑብስኻን ዓቕሩቶ ዘላ ጸጋትን ኢኻ ትፈልጥ’ሞ፡ መሊሱካ ትግረም።

ምዕባለ ብምግራም እዩ ዝጅምር፡ ድሕሪኡ ኑብስኻ ትፈልጥ፡ ኣበይ ኣለኻ፡ ናበይ ትኸይድ ኣሎኻ፡ ከኣ ቀስ እናበልካ ትመሃርን ትሰርሕን። እታ ቀዳመይቲ ምግራም እንተዘይትኑብር ግን፡ ኩለን እተን ዝስዕባ ተተሓሒዘን ምጦኸራ። ኣቓዲሙ ዝተገረመ ኣቓዲሙ ክመሃር ይጅምር። ኣቓዲሙ ንኑብሱ ከለሊ ይጅምር።

ኣብ ቁልዕነትካ ወይ ንእስነትካ ዝጀመረ ምግራም ከመይ ኣቢሉ፡ ካብ ምግራም ናብ ምግራም እናወሰደ ሓደ ዓይነት ሰብ ይገብረካ ንኽንርኢ፡ በዚ ዝስዕብ ሓውሲ ኣብኑት ዝመስል ዛንታ ኣቢልና ክንዓጽዎ፡ ነዚ ሓጺር

ጽሑፍ። ካብቲ ብዙሕ ብዞዕባ ምግራም ክበሃል ዝኽእል፡ ስለምንታይ እዚ ነገር ከም ኣብኡ ኣብ ኣእምሮ ሃንደበት ቅጅል ኢሉ ንባዕሉ ዝገርም እዩ። በዚ ኮይኑ በቲ፡ ነዚ ኣብኡ ገለ ነገር ኣይንስእኖን ንኸውን።

ሓደ ሰብ ክዓቢ ከሎ፡ ብፍላይ ኣብ ከምዚ ናትና ሳልሳይ ዓለም እናበሉ ዝጽውዕዎ ከባቢታት እንተኾይኑ፡ "ስለምንታይ ገሊኦን ሃገራት ማዕቢለን ሰማይ ሰማይ እናሰጎማ፡ ገሊኡ ህዝብታት ከኣ መኣዝና ዝጠፍኦ መርከብ ዝመስል? ወዲ ሰብ ኣብ ኣፈጣጥራኡ ማዕርነት እንተልዩምስ ነገራት ናብ ረብሓኡ ናይ ምቅያር ክእለት ስለምንታይ ዘይመጣጠን?" እናበለ ክሓስበን ክግረምን ከምዝኾብር ርዱእ እዩ። እቲ ንቡር ናይ ምግራም ህሞትቱ ዘዋጥሬኦ ሰብ፡ እዚ ነገር እዚ ክገርሞ ንቡር ኮይኑ እስመዓኒ። እንተዘይኮይኑ፡ "ኣይገርሞ!" ወይ "ኣይግዱ!" ዝብሃሉ ክኸውን ኣለዎ።

እቲ ብምግራም ዝጀመረ ሰብ፡ ናብ መጻሕፍቲን ሰባትን ሃሰስ መሰስ የብዝሕ። ኣረ የዕሉብጥ! ኣይ ኣዝዩ ዝገርም ነገር እንደዩ ኣጋጢፍዎ። ድሕሪ ገለ ጉዕዞ፡ ካብ መጻሕፍቲን ተሞክሮን ነዚ ዝስዕብ ነገር ይረኽብ፡ "ሓደ ሕብረተሰብ መንገዲ ስልጣኔ ክሕዝን ዘይንቕንቕ ሰረ ዘለዎ ውሽጣዊ ሰላም ክለብስን እንተኾይኑ፡ ሰለስተ ዓይነት ሰባት ኣለዉ. ትሕትናን ሰባዊ ህንጻትን ክውንኡ ዘለዎም።" ይብሉ እቶም መወከሲታት። እዞም ሰባት እዚኦም ኑብሶም ዝሃቡ እንተኾይኖም፡ ነንሕድሕዶም ብምርድዳእ ንዓለም ክመላለስዋ ደብቆዑ፡፡ ኩሉ ሕልምታት ንኹብጹሕ ድማ ይቐልል። ንሳቶም ከኣ፡ ሃብታማት፡ ሓለፍቲ፡ ምሁራት፡ እዮም ዝበሃሉ። ንኑብሶም ኣብ ሓንቲ ካብዘን ዝተጠቕሳ ነገራት ንኣቱ ኢና ዝብሉ ሰባት፡ ኣብከታውያን ኩብሎም ዝኽእል ጠባይ ክህልዎም ይሕተቱ። እንተዘይኮይኑ ስልጣኔ የሎን።

ንኣብኡት ኣብ ሓደ ሕብረተሰብ ዝርከቡ ሃብታማት ንወሰድ። ቡቲ ገንዘቦም ጌሮም እንታይ ከንጽባርቑ ይደልዩ? እንታይ ከስምሩ ይጽዕሩ? ንወለዶታቶም ዝጠቅም ትካላት ምትካል፡ ቴክኖሎጂ ምትእትታው፡ እናዓበየ ዝኸይድ ውጥን ስራሕ ኣብ ምውጻእ'ዶ ይጽመዱ፡ ወይስ ገፋሕቲ ውራያት ጌሮም ረኣዩልና መርቒልና እናበሉ ሸሻዮምን ሸሻይ ሓፋሸን ኣብ ሓደ ዳስ የጥፍእዎ? "ሰባት ምስ ሃብተሙ ዝንጽባርቑዎ ባህሪ፡ ኑቲ ሃብቶም ደብቆዕዎ ደዮም ወይስ ኣይብቆዕዎን ዝርኢ. እዩ" ይብል እቲ መወከሲ። ብሓጺሩ፡ ትሕትና ምስሃብተምካ እዩ ዝጅመር። ምኽንያቱ ትሕትና እትብቆየ ደረጃ እዩ። ይገርም'ዶ ኣይገርምን?

ሓለፍቲ ዝበሃሉ ከኣ፡ ኑቲ ናይ ህዝቢ ሓላፍነት ደብቆዕዎ ዲዮም ወይስ ኣይብቆዕዎን ንምግምጋም ቀሊል ትዕዝብቲ እኹል እዩ። ኣብ ኣብያተ መስተ ኮይኖም ሸጉጥና መርቒልና ዝብሉ ደዮም? ዋላስ ትሕት ኢሎም፡ ስትር ኢሎም ዕማሞም ዝፍጽሙ? እቲ ኣብ ኑብሶምን ኣብ ስድራቤታቶምን ዘርእይዎ ሓልዮትን ኣልያን ከኣ፡ ንሕብረተሰብ ዘለዎም ሓልዮት የንጸባርቕ። እቶም ንደቆም ብዋዝኡ ዘመሓድሩን ዝግደሱን ብህይወት ኣብ መላእ ሃገር ናይ ዝርከቡ ቀልዑ ክግደሱ ግዱዳት እዮም። ሕጊ ተፈጥሮ እዩ። ኣራእሶም ድኻን ዝብሉ እንተኾይኖም፡ ኣእዛኖም ንምስማዕ እተዳለዋ ምኻኒን የመልክት። ኑቲ ዕዮኦም ደብቆዕዎ እዮም ማለት እዩ። ኣብ ኣደባባያት ወጺኦም ወግሐ ጸብሐ፡ ሰምዑና፡ ፍለጡና፡ ተኣዘዙና፡ ፍርሑና፡ እናበሉ ውጥም ቅልቅል እንተብዚሖም ከኣ፡ ርዝኑት ናይ ዕዮኦም ኣይተረድኦምን ከምዘሎ የመልክት።

እቶም ሳልሳይ ጉጅለ ምሁራት ኢልና እንጽውዖም ሰባት ድማ፡ ከምኡ ድኻን ዝብሉ፡ ትሕት ኢሎም ፍልጠቶም ዘካፍሉ፡ ንምዕላ ሕብረተሰቦም ዘይንዕቁ ክኾኑ ከለዉ. እዩ። ኣገልግሎቶም ካብ ፍቕሪ ሓቂ እተበገሰ ክኸውን ከሎ እዩ። ማለትሲ. ናይ መመረቕታ ውራይ ዘዮጋፍሖ፡ ፍልጠተይ መርቒለይ፡ ዓድሙለይ፡ ዘዮብዝሖ። በንጻሩ እኳ ደኣ፡ 'እነሆ ምርምረይ፡ እነሆ ሓሳባተይ፡ ገለ እንተጠቐመ እነህልኩም፡' ዝብሉን ከበድቲ ግድላት ናይ ሕብረተሰብ ኣብ ምፍታሕ እጃሞም ንምብርካት ዘይብቁዑን ክኾኑ ከለዉ. እዩ። መርከብ መኣዝና ከይትስሕት ኣንፈት በሶላ ዝሕልው፡ ዘይቅቡል ዝበሃል ተግባራት ከይሳዕረረ ከሎ ጌና ዘንቅሑ ክኾኑ ከለዉ. እዩ። እቲ ነዚ ሓጺር ጽሑፍ ንምድላው ከም መወከሲ. ዝተወሰደ ትሕዝቶ፡ ኑቶም ጌጋታት መምስተፈጸመ ዝጸረፉን ኣብ ክዉን ነገራት ዝምድሩን ሰባት፡ ከም ምሁራት ኣይጠቕሶምን እዩ። ዝገርም እኮ እዩ።

እዞም ሰለስተ ዓይነት ሰባት ብምግራም ዝሓለፉን ብዙሕ ዝረኣዩን ክኾኑ ከምዝኽእሉ ርዱእ እዩ። ምኽንያቱ ዝበጽሕዎ ደረጃታት፡ ውጽኢት ናይ ሕሉፍ ምግራሞምን ምምሃሮምን እዩ ዝኸውን። ትሕትና ከኣ ውጽኢት ናይ ኣቐዲሙ ዝማዕበለ ምግራም እዩ። እዚ ብምግራም ካብ ታሕቲ "ሀ" ኢሉ ዝጀመረ መንእሰይ ድማ፡ ነዚ ዛንታ'ዚ ካብ ታሪኽ ምዕቡላት ሃገራት ምስተረድኦ፡ መሊሱ ናብ ካልእ ምግራም እዩ ዝኸይድ። "እሞ ስለምንታይ እዮም ደኣ፡ ኣብ ሳልሳይ ዓለም ከምዚኦም ዓይነት፡ ሃብታማት፡ መራሕቲ፡ ምሁራት፡ ዘይውለዱ?" እናበለ ይቕጽል። ትምህርቲን ለውጢን ውጽኢት ምግራም ካብ ኮነ፡ ንግዜኡ በዛ ናይ መወዳእታ ሕቶ እሞ ንገረም፡ እታ ምግራምና እትወልዶ ነገር ኣብ መንገዲ ክጸንሓና እዩ።



# ዓለመ - ፍልስፍና

ኢንጅ. ሚኪኤል ኣዳም

ናይ ሎሚ ዓምዲ ዓለመ ፍልስፍና ኣርእስቲ የብላን። ስለምንታይ ኣርእስቲ ከምዘይብላ ድማ ተፈላሰፉ። ሰናይ ንባብ! ሰናይ ፍልስፍና!

ሀ. **ሕግታት ፍልስፍና**

ቀዳማይ ሕጊ ፍልስፍና፡ ንነፍሲ ወከፍ ፈላስፋ ማዕሪኡን ኣንጻሩን ዝኾነ ፈላስፋ ኣለዎ።

ካልኣይ ሕጊ፥ ክልቲኦም ድማ ጉጉያት እዮም።

ለ. ኣስተውዕል!

ኣብ ናይ ፊዚክስ ቤተ ፈተነ፡ ዝኾነ ነገር ኣይትርአ።

ኣብ ናይ ኬሚስትሪ፡ ዝኾነ ነገር ኣይትጥዓም።

ኣብ ናይ ባዮሎጂ፡ ዝኾነ ነገር ኣይትሸትት።

ኣብ ናይ ሕክምና፡ ዝኾነ ነገር ኣይትተንክፍ።

ልዕሊ ኹሉ ግን ኣብ ናይ ፍልስፍና ክፍሊ ዝዘረብ ኣይትስማዕ።

ሐ. ሕቶ፡ ንዝተቓጸለት ኣምፑል ክቕይሩ ክንደይ ፈላስፋታት መድለዩ፧

መልሲ፥ ኣገዳሲት ሕቶ ኣልዒልካ ኣሎኻ። እ እ እ ኣቓዲምካ ግን ኣምፑል እንታይ እያ፧

ምቕያር ከምዘድልያኻ ብኸመይ ኣረጋጊጽካ፧ ሰለስተ ፈላስፋታት የድልዩ። ሓደ ኣምፑል ዝቕይር፡ እቶም ክልተ ድማ፡ ኣብ ጉድኑ ኰይኖም ኣምፑል ህላውነት ኣለዋ'ዶ የብላን ኢሎም ዝካትዑ።

መ. ዲን ናይ ሓደ ኮለጅ፡ ንሓለቓ ክፍሊ ፊዚክስ ከምዚ በሎ፥ 'ስለምንታይ መዓልቲ መዓልቲ ንቤተ ምርምርን



ንኸበር መሳርሒታትን ገንዘብ እተባኽኑ፧ ስለምንታይ ከም ናይ ቁጽሪ ዲፓርትመንት ዘይትኾኑ፧ ንሳቶም ወረቐት፡ ርሳስን መጉሓፊ ወረቐትን ጥራይ'ዮም ዝደልዩ። ከም ናይ ፍልስፍና ዲፓርትመንት እንተትኾኑ ድማ ዝበለጸ ምኾነ ነይሩ። ንሳቶም፡ ርሳስን ወረቐትን ጥራይ'ዮም ዝደልዩ።'

ረ. ሓደ መንእሰይ፡ ንፈለማ እዋን ጓል ይቐጽር'ሞ፡ እንታይ ኢሉ ከምዘዕልላ ይሕርብቶ። ካብ ኣቦኡ ድማ ምኽሪ ይሓትት። ኣቦኡ ድማ፥ "ዘወደይ፡ ኣብ ህይወት ሰለስተ ኣገደስቲ ነገራት ኣለዉ። ንሳቶም ድማ መግቢ፥ ስድራን ፍልስፍናን እዮም፡" ብምባል ይመኽሮ።

ወዲ ምስ'ታ ዝቖጸራ ጓል፡ ኣብ ሓደ ምቁር ሕብስቲ ዝሸየጦ ስፍራ ከይዶም ይቕመጡ። ንነውሕ ዝበለ እዋን ብዘይ ዕላል ዓይኒ ንዓይኒ ይጠማመቱ። ወዲ ንምኽሪ ኣቦኡ ዘኪሩ፥

"ቅልዋ ድንሽ'ሲ ትፈትዊ'ዶ፧" ብምባል ይሓታ።

"ኣይፋል፡" መለሰት ጓል።

ወዲ ህጥም። ድሕሪ ሒደት እዋን፡ ነታ ካልኣይቲ ምኽሪ ይዝክር'ሞ፥

"ሓው ኣለኪ'ዶ፧" ይውክሳ።

"የብለይን፡" ትምልስ ጓል።

ወዲ መሬት ከም ኣፍ ዕንቍ ጸበበቶ'ሞ፡ ነታ ናይ መወዳእታ ምኽሪ ኣቦኡ ንኽፍትን፥

"ስምዒ'ንዶ ሓው እንተዝህልወክስ ቅልዋ ድንሽ ምፈተወ'ዶ፧" ብምባል ሓተታ።

ሰ. ሓደ እዋን ሙላ ነስረዲን፡ ናብ ሓደ ናይ ስነ ኣእምሮ ሕሙማት ዝዕቐቡሉ ቤተ ሕክምና ብምኻድ፡ ምስ ዳይረክተር ናይ ቲ ቤተ ሕክምና ክዘራረብ ከም ዝደሊ ነቲ ኣብኡ ዝጸንሖ ተረኛ ይሕብሮ። ንሱ ድማ ናብ ቤት ጽሕፈት ናይቲ ዳይረክተር ይመርሖ። ዳይረክተር ካብ መንበሩ ሓፍ ብምባል ንሙላ ሰላም በሎ። 'እንታይ ክሕግዘካ፧' ሓተተ ዳይረክተር። 'ኣብዚ ቀረባ እዋን ዝመለቐኩም ሕሙም ስነ ኣእምሮ ኣሎ ድዩ፧' ይውክስ ሙላ። 'የብልናን፡' ይምልስ ዳይረክተር፡ 'ስለምንታይ ግን ሓቲትካኒ፧' የስዕብ። ሙላ ድማ፡ 'ኣታ ሓደ ሰብ ንሰበይተይ ሒዝዋ ጠፊኡ፥'ብምባል መለሰ።

ሸ. ሓደ እዋን፡ ሓደ ሰብ፡ 'ኣነ ኣምላኽ እየ፡' ብምባል ተንሰአ። እቶም ህዝቢ ድማ ኣሲሮም ናብ ንጉስ ኣቕረብዎ። ንጉስ፡ ዝሓለፈ እዋን፡ 'ሓደ ሰብኣይ፡ ኣነ ኣምላኽ'የ ኢሉ ምስ ተላዕለ ብሞት ቀጺዕናዮ ኢና።'

ክሱስ፡ 'ጽቡቕ ገበርካ፡ ኣነ ኣይለኣኽዎን።'

እምበኣር ዝኸበርኩም ኣንበብቲ ንሎሚ ወደሓንኩም። ቅድሚ ምስንባትና ግን መልሲ ናይታ ኣብ ቀዳመይቲ ምልእቲ ሓሳብ ዘንበርናዮ ሕቶ እንታይ እዩ፧ ኩሉ እትህብዎ መልሲ ቅኑዕ እዩ። ኣብ ፍልስፍና፡ ጌጋ ዝበሃል ኩቶ የልቦን። ጥዑም የስምዓና! መን፧ ፈላስፋ'ዶ እዘንና፧

# ኣዝማሪኖ

ኤርምያስ ሰለሞን

እዛ ጽሕፍቲ ኣሰናዳኢ ናይዛ መጽሔት 'ብዙሕ' ከይቁርመመ ከየሸረፈ እንተ ኣውጺኡዋ 'ብዙሕ' ቁም-ነገር ኣሎዋ፡፡ ኣብ ፊሎማ ዘይረብሓን ክትዛረበሎም ኣገደስቲ ዘይኮኑን ክፋላት ኣሎዋ፡፡ እንተኾነ ንኣየም'ውን ፍጹም ዘይጠቕሙ ኣይኮኑን፡፡ ብዘኾነ ዓቕሊ ገርኩም ወድኡዋ!

***መንዮ ኣዝማሪኖ?***

እዛ ሕቶ ጆማል ሮሞዳን ብደርፉ ዘጠኣ እያ? ኣገዶ ብዙሕ ሰብ ካብ ዝትዓዩ ኣዋርሕ ሓሊፉ ኣሎ፡፡

***ሀ. ኣዝማሪኖ ብጦታ***

- "ኣዝማሪኖ ደኣ እቲ ጽሩይ ወዲ ኣስመራ! እቲ ሓሪፍ!" ኢሉ ጽሒፉ 'ሓደ ሰብ' ኣብ ፈይስ በኩ፡

'እቲ ጽሩይ' ከፆሙ'ውን 'እቲ ሓሪፍ' ዝብላ ቓላት መልሲ ኩይኻን ኣየዕገባናን፡፡ ምኽንያቱ ንብዕላ እታ መልሲ፡ ሕቶ እያ ፈጢራ፡፡ ጽሩይ ወይ ሓሪፍከ መንዩ እንታይ ማለት'ዩኸ?

ሓደ ኻልእ ድማ፡ "ኣዝማሪኖ ደኣ፡ ዕትብቱ ኣብ ኣስመራ ዝተቐብረት ማለት'ዩ" ኢሉ ጽሒፉ፡፡

ኣገዶም ብዙሓት 'ደቀ'ስመራ' ዕትብቶም ኣብ ኣስመራ ኣይኮኑን ተቐቢሩ፡፡ ገለኦም ብሀጻናም፡ ገለኦም ብጎንእሶኦም፡ ገለኦም ድማ ምስ ሽምግሉ ዝመጽኡ ኣለዉ፡፡ ስለዚ እዚኦቶም 'ኣዝማሪኖታት' ኣይኮኑን ማለት ድዩ?

ካልኦት ድማ ኣለዉ፡ ኣብ ኣስመራ ተወሊዶም ኣብ መንደፈራ ወይ ደቀምሓረ ተጠሚቖም፡ ኣቡኡ ዝዓበዩ ብድሕሪኡ ግና ንኣስመራ ስሕት ኢሎም ጥራይ ዝጎዱዋ ኣለዉ፡፡ እዚኦቶም ሕጂ 'ዕድለኛታት' እዮም ማለት'ዩ፡፡ ምኽንያቱ ዕትብቶም ኣብ ኣስመራ ጥራይ ብምቕባሩ 'ኣዝማሪኖታት' እዮም፡፡

እዚ ዕላል ካልእ ዕላል ኣዘኻኸሩኒ፤ ብዘሎ ሓደ ዓርከይ፡፡ "ካብ ኣብ ገጠር ተወሊዱ ኣብ ኣስመራ ተጠሚቑ ዝዓበየ ሰብ እቲ ኣብ ኣስመራ ተወሊዱ ኣብ ገጠር ተጠሚቑ ኣብ ገጠር ዝዓበየ ሰብ'ዩ ዝያዳ ኣስመራ ትብጽሖ ወይ ዝያዳ ኣዝማሪኖ" ይብል ነይሩ፡፡

እዚ ክትዓት ኣብ ፈይስ በኩን ትዊተርን ክዕዘቦ ምስ ወራሕኩ፡ ብዙሕ ሓሳባት'ዩ ኣለዓዒሉለይ፡፡ ምኽንያቱ ንኣሽቱ ወይ ተመሃሮ ከለና፡ "እከለ'ኮ ኣዝማሪኖ'ዩ" ክብሃል ከሎ፡ ኣነ ንብዕለይ ክሰዕ ኣቦይ፡ ኣቦሓጎይ (ዓባየይ) 'ወዲ ኣስመራ' ከለኹ 'ኣዝማሪኖታት' ዝብሃሉ ካልኦት'የም ነይሮም፡፡ ሮማጆኛየ ድማ እቶም ናይ ሽዑ 'ኣዝማሪኖታት' ኩሎም ኣብ ኣስመራ ተወሊዶም ዝዓበዩ ኣይኮኑን ነይሮም፡፡ ስለዚ 'ኣዝማሪኖ' ብጦታ ጥራይ ከም ዘይውከል፡ ባዕለይ ኣረጋጊጸልኩም፡፡

እንታይ ዓይነት ዕላል ኢና ደቀይ ነዕልል ዘለና፡፡ ሱበሲ ኣብ 'ኣስመራ' ይወለድ ኣብ 'ማርስ' ኣየናይ ዓቢ ጉዳይ ኩይኑ እዩ፡፡ ምኽንያቱ ከኣ ፍጹም ትርጉም ዘይብሉ ጉዳይ እንተ ዘኾውን ገለኦም ኣይምደረፍሉን፡ ገሌና ኸኣ ኣይምጸሓፍናሉን፡፡ ብዘኾነ ኣብዚ ክትቅጽሎ ባህ ዘይብል ጽሑፍ ሳላ ዓቕሊ 'ኤዲተር መጽሔት' ንቕጽል ኣለና፡፡

ኣየ ነገር ኣዝማሪኖ!

***ለ. ኣዝማሪኖ ብባህርያት***

ክዓኑ ወይ መልሓሱ ኣጽሪፉ ንኣዋልድ ማሰጡ 'በጥ' ዝብል ዝበረ፡ "ኣዝማሪኖ" ክብሃል ኣርከበሉ እዩ፡ ሕጂ'ውን ኣሎ፡፡ መቸም ጥራይ ጁባጥካ ንጌል 'ክተርግጾ'፡ ኣረ ኪጃዶኡ ሰበርካ ብጁብ ጓል 'ክትቀዝዝ'፡ 'ኣዝማሪኖ' ጥራይ እዩ ዝኽእሎ፡፡ ንእሰነት ጥዕም'ዩ፡፡ ስለዚ 'ኣዝማሪኖ' ምኳን 'ጥበበ ንእሰነት' ምኽኣል'ውን ይውክል'ዩ ማለት'ዩ፡፡ መቸም ኣብ ፍቕሪ 'ጥበራ' ዓቢ ቦታ'ዩ ዝሕዝ፡ ንፍቕሪ'ውን ገለ መቐረትሲ ይወሰኽሉ'ዩ፡፡ ኣብ ፍቕሪ፡ እቲ ሓደ ወገን ኣመና እዱብ፡ ጥንቁቕ፡ ሓቀኛ፡ ብውጥን ጥራይ እትጎዓዝ ዓቢ ዓቕሊ፡ ወዘተ. ዘሎዎ እንተ ኾይኑ፡ ካብ ኣፍቃሪ ናብ በዓል ሓዳር እዩ ዝዘዙ፡፡ እዞም ኩሎም ኣብ ፍቕሪ ኣየገድሱን'የም ማለትና ኣይኮኑን፡፡ ግና ገለ ቀመም ፍቕሪ የጉድሉ እዮም፡፡ ስለዚ ኣብ ፍቕሪ ልክዕ ቃል ደኣ ስኢ.ንናሉ እምበር፡ ቁሩብ ዕሽነትን ምስሉይነትንሲ (ክበዝሕ ግን የብሉን) ኣይጽላእን'ዩ፡፡ ኣዝማሪኖታት እምበኣር ነዚ ቀመም እዩም ሰራሒ ኢሎም ዝመልከዎ፡፡

(ክሰዕ ሕጂ ኣሰናዳኢ፡ ነዛ ጽሕፍቲ ከይቁረጸካ ምቕጻልካ ግርም'ዩ፡ ሕጂ'ውን ኣቐጽሊ ጥራይ...)

እቶም ብስም ኣዝማሪኖታት፡ ፍጹም መታለልቲ፡ ቀጠፍቲ፡ ምሉእ ዕድመኦም ልቢ ጓል/ ወዲ ዝጉድኡ ወይ'ውን በቲ እናጥኖሱ በቲ እናተሓብኡ ዝሰብሩ 'ኣዝማሪኖታት' ግና መዋረድቲ ኣስመራ እምበር ኣብኦት ደቀ'ስመራ ክኾኑ ኣይክእሉን፡፡

ኣብ መደብር ምስ ሓጻውን ኳሕ ክብሉ፡ ኣብ ሹቕ ድማ ክሽቅጡ ውዒሎም ባህርያት 'ኣዝማሪኖ' (እታ ጌና ብልክዕ ዘይፈለጥናያ ባህሪ) ዘንጸባርቑ ደኣ'ምበር፡ ካብዘን ካብትን ብመልሓስካ ገዝዙብ ሸማጢጥካ፡ ኣብ እንዳ ሚስ ብምኻድ፡ ሕክያታት ክትቀባል ስለ ዝወዓልካን ምስቶም ከምኻ ድማ 'ኣዝማሪኖ!' ስለ ዝተብሃልካ ጥራይ ክትምገስ ምድላይ ነገር ጥዕና ኣይኮነን፡፡ ምኽንያቱ ዘይተጠመቕካ 'ለሚ' ካብ ምኳን ሓሊፉ ካልእ ስም ክወሃበካ ኣይክእልን'ዩ፡፡

***ሐ. ኣዝማሪኖ ብናፍቖት***

ካብዚ ኣብ ላዕሊ ዝጠቐስናዮ ባህርያት ሓዞም ቅድም ይኾኑን ሕጂ ናብ ስደት ዘምርሑ'ውን ናታቶም ኣመለኻኸታ 'ኣዝማሪኖ' ኣሎምም፡፡

ቀደም ኣብ ኣስመራ ዝፈልጦ ሰብ'ዩ፡ ብስራሕ ናብ ደገ ምስ ገሸኩ ረኺበዮ። "አ ኣዝማሪና!" ኢሉ'ዩ ሓቚፉ ሰዒሙኒ፡ እዋይ ዕድል! ኣብ ኣስመራ ከለኹ 'ኣዝማሪና' ዘይተበሃልኩሉ ኣብ ደገ! ሕጉስ ኢሉ፡ ዓርከይ ተደፋኒቑ፡ ዘይጸውዓለይ ሰብን ሰም ቦታታት ኣስመራን ኣይነበረን።

"ኩሉ ሰብዶ ከም ቀደሙ ምሸት ኣብ ጐደና ሓርነት 'ዎክ' ይገብር ኣሎ?"

"እወ"

"እተን 'ሓራሙ'ኸ

"እዋእ! እተን ንሽካ ትፈልጠን ክኸና ኣይክእላን'የን፤ ካልኦት 'ሓራሙ' ንሽካ ኣብ ኣስመራ ከለኻ ቁልዑ ዝነበራ ግና ኣለዋ።

"እዋይ ኣደይ ትሙት! ኣታ ኣብዚ'ኮ ኣዝማሪና ዝብሃል የለን፡ ኩሉ ሳክት!

መሰኪናይ 'ኣዝማሪና' ኣማሪሩ፡ ኣቡቲ ዓዲ፡ ልዕሊ ሰለስተ ሰሙን ስለ ዝቐነኹ ብዓቕመይ ተጉዲሰ እየ ተዛዊረዮ። እቲ ከተማ ብዕጸፍታት ካብ ኣስመራ ይጽብቕ፡ ልዕሊ ኣስመራ ዝበኣዕን ዝስተን ኣሎ፥ ልዕሊ ደቂ ኣስመራ ዝብዝሓን ደቀንስትዮ ነይረን። ከምቲ ንሱ ኣብ ኣስመራ ኸሎ ዝሃደነን ዝነበራ ኣዋልድ ከኣ'ሞ ብዥኾ፡ ብዙሕ ከይጸዓረ ባዕለን ክሃድናኦ ዝኽእላ ኣዋልድ ዘሎዎ ዓዲ እዩ። ብሓጺሩ፡ ብመንጽር ባህርያቱ ኩሉ'ቲ ኣብ ኣስመራ ዝረኽቦ ዝነበረን ልዕሊኡን ኣብኡ ነይሩዎ። ግና ኸኣ ንኣስመራ ምሕር ናፊቑዋ። ሃገር ኣዝማሪና!

ብድሕሪ'ዚ እየ ድማ ሃገር ኣዝማሪና ቁሩብ ክስወጠ ዝጀመረ፡ ትኽ ኢሉ ካብ ገጠር (ምናልባት'ውን ኣስመራ ከይረገጸ) ናብ ሰደት ዘምርሐ ሰብ፡ ናብ ዓዱ (ኤርትራ) ምስ ተመልሰ፡ ንገለ መዓልትታት እንተዘይኪዱ ኣብ ኣስመራ እዩ ዝቕኒን ዘውርሕን። ንስድራኡ ድማ ኣብ ኣስመራ ምስኡ የቖጽዮም፡ ኣብ ሰደት ምናልባት'ውን ኣብ ኣገዱ ምዕቡል ዓዲ ኸሎ፡ እቶም ደቂ ኣስመራ፡ ብዛዕባ ኣስመራ እናዕለሉ ጦቕ ምስ ኣበሉዎ፡ ነታ ዘይፈልጣ ኣስመራ ይናፍቓ። (ብምዕባለኣ ልዕሊ ኣስመራ ኣብ ዝኸኑት ዓዲ እኳ'የ ዝነብር ዘሎ)።

ኣቲም ሰባት ሃገር ኣስመራን ኣዝማሪናን ፍሉይ'ዩ፡ ኣብ ዝሃለኻ ሃሊኻ 'ኣዝማሪና' ክትኸውን ዘመኒ ፍቕሪ ኣሎዋ እዛ ኣስመራ፡፡

መ. **ኣቃውማ ኣስመራን ኣዝማሪናን**

ኣስመራ ኣብ ታሪኻ ንውሑድ እዋን'ያ ኣብ ከርሳ ዝጸንዖም ወይ ዝማቡቑሎም ሐዛ ነይራ፡፡ እምበር፡ ደሓርሲ ጥልያን ሆዩ ከም ምዕባልቲ ከተማ ክሀንጻ ምስ ጀመረስ (ኣብ ህንጸታ ዝሰርሑ ዝነበሩዉ'ውን ደቃ ጥራይ ኣይኮኑን ዝነበሩ) ዓዲ ኹሉ ምኻን'ያ ጀሚራ፡፡ ማሕበራዊ ስሕበታ፡ ካብ ዓድታት ኤርትራ ናብ ከርሳ



ዝስሕብ ነበረ፡ ኣብ ርእሲ'ቲ ዋና ከተማ ምንባራ፡ ብኣቃውማ'ውን ኣብ ማእከል ኤርትራ ስለ እትርከብሲ ናብኣ ዝጀመረ ዋሕዚ ደው ኣይበለን።

ቅጥራን ዝፈርሐ ዝነበረ ኣድግን ሰበን ኣብ ጐደናታት ኣስመራ ሽናዕ ምባል ጀሚሩ፡፡ በትሩ ኣብ ኣፍደገኣ ኣቐሚጡ፡ ኣራጢጡ ኮፍ ክብል ጀሚሩ፡፡ ሓቁ! ኣይ ጥዕምቲ እንድያ ኣስመራ፥ ጸኒሑ ንሱ 'ኣዝማሪና' ኰይኑ፡፡

ጸኒሓ ግና ኣስመራ ካብ ሓቚፊት ደቃ ናብ ረጋሒቶም ተቐዪራ፡፡ ጥልያን ዝጀመሮ ዓሌታዊ ኣፈላላይ ንደቂ ኣስመራን ኣፍቀርቲ ካፃማ ቺንታቶትን (ኮምብሽታቶን) ከቕሕርም ጀሚሩ፡፡ ካብ ኣስመራ ክፈልየም ንዘይሊ ኹሉ ክጸልእዎ ጀሚሮም። ድሕሪኡ ዝቐጸሉ ግዝኣተ'ውን ንኣስመራ ማእከል ግዝኣቶም ብምግባር ንኣዝማሪናታት ድቃስ ከለኣምዎም። እቶም ኣብ ኣስመራ 'ባይቶኦም' ዝተኸሉ ደቂ ሃገር፡ ዝከኣሎም ጸዓርም ኣይከኣሎምን፡ ጸኒሖም ደቂ ጐረቤት ኣብ ኣስመራ መጺኦም ብሓይሊ ከመሓድሩ ጀሚሮም።

እቶም ካብ መላእ ሃገር መጺኦም ኣብ ከርሲ ኣስመራ ዝማመቑ ዝነበሩ 'ኣዝማሪናታት' ምውሓጥ ኣብዩዎም። ኣስመራ፥ ሕምብርቲ ኤርትራ ስለ ዝኾነት፡ ንኣስመራ ብኹሉ ሸነኻታ ሓራ ምውጻእ ማለት ንኤርትራ ሓራ ምውጻእ ስለ ዝነበረ፡ ኩሉ ወዲ ሃገር ቃልሱ ኣብ ኣስመራ ንኽዝዝሞ በርኻታት ሰፊሩ፥ ምኽንያቱ ኣስመራ ተደፊራ ማለት ሃገር ተደፊራ ማለት'ዩ ዝነበረ፡ ኣስመራ ናይ ኩሉን ማእከል ኩሉን ስለ ዝነበረት።

ቃልሲ ደቂ ሃገር ኣብ ኣስመራ ተዛዚሙ። ዝፈልጣን ዘይፈልጣን መጠሲ ቓልሱ ኣብ ባርካን ሳሕልን ገይሩ ኣብ ኣስመራ ዛዚሙ። ኩሉ ኤርትራዊ ኣዝማሪና ኰይኑ!

ፍቕሪ ኣስመራ እምበኣር ፍቕሪ ሃገር'ዩ፡ ኣስመራ ቁራዕ ሃገራውነት'ያ። ስምካ እምበር፡ እንታይነትካን መበቈልካን ፍጹም ዘየገድሳ ከተማ እያ። ሰራሒ፡ ጸዓር እምበር፡ ንእከላ ዚያዳ እትብጽሓ ኣይኮነትን፡ እንተ ብቐጥታ እንተ ብተዘዋዋሪ ንኣስመራ ዘየበርክተላን ንሳ ዘይተበርክተሉን ሰብ የለን፡ ስለዚ'ዩ ድማ ኩሉ ሰብ 'ዚያዳ' ከም እትብጽሓ ገይሩ ክማጉተላ ዝደሊ። ኣስመራ ሸኮር ከኣ በዚ፡ "ኣነ'የ ዚያዳ ናትኪ" ዘሰምዕ ክትዓት እናተዘናግዐት፡ ብውሽጣ ድማ ሕጉስ እናበለት፡ 'ኣደ ኹሉ' ብምኻን ትቕጽል ኣላ።

## ዳያሪ

# ህይወት ኣብ ምስጋና

*23 መጋቢት 2017 - ኣስመራ*

ወልፈ ክበሉ ከለወስ ናይ ማስቲ፡ ናይ ሽግራ፣ ጠላዕን ካልእን'ዩ ዝመስለኒ ዝነበረ። ካብ ብቑልዓይ ሕማቕ ልምዲ ምኻኑ እናተነግረኒ ግዲ ዓበዩ፡ ናብ'ዞም ከምዚኦም ዝበሉን ካልእን ወልፈታት ፍርሒ ሓዊሰ'የ ዘይቀርብ። ሽጋራ ዝስሕብ ሰብ ቀረብ የብለይን። ኣረ ሓደ-ሓደ ግዜ ሽግራ ዝስሕብ ሰብ ብዘየኹሉ ኢጋጥሞ ሰላም እንተ ኢሉኒ፡ ልክዕ ከምዛ ሕማቕ መዓልቲ ከም ዝውዕል ዝገብረኒ ኣመልካቲ "ፋል" ኮይኑ'ዩ ዝጥዕመኒ። ሓደ ግዜ ባብ ኣብ ገለ ዕቡጥ ባር ኣምሲዩ መጺኡ፡ ገዛ ከፊቱ ቅልቅል ክብልን ሓርኳኹ ሺታ ሽጋራ ኣብ ኣፍንጫይና ክበጽሕን ሓደ ኰኑ። ኣነ ብዘይ ልበይ ብዓውታ "ፎእ!" ብምባል ብኽዳይ ኣፍንጫይ ዓበስኩ። እቲ ሺታ ካብ ባብ ዝመጽአ ምኻኑ ምስ ፈለጥኩ ብዘኽየት ተጎናፊኸ ክመውት ደለኹ። ከምዛ ንሱ ሽጋራ ክስሕብ ዘይምስየ ጥራይ ወሰደየ፡ ከረድኣኒ ኢሉ ክቐርብ፡ ኣነ 'ከይትቐርበኒ' ኢለ ከእዊ ተረባሪበ። ካብዚ ከምዚ ወልፈ'ኳ መቸም ሳላ ፍርሒይ ድሒነ'የ። ዘምጽኣኒ ክጽሕፍ፤



ኣብዚ 'ፓስቲቸርያ' (እንዳ ፓስተ) ስራሕ ካብ ዝጀምር ሻምናይ ወርሐይ ሓሊፉ ኣሎ መስለኒ። ካብታ መጀመርታ መዓልቲ ዝመጻእኩላ ኣትሒዘ ዝፈተኹዋ 'ፓስቲቸርያ' ኢያ። ፓስተ ክንሸይጥ ኢና እንውዕል። ነዞ ደኳንን ንብረታን ብጽሬት ምሓዝ እቲ ዝዓበየ ስራሕና እዩ። ምሉእ መዓልቲ ዝጠበት ርፍራፍ ክለቅም፡ ፍር ዝበለ ሃመማ ክንሃድን ኢና ንውዕል። እዛ ደኳን እንዳ ፓስተ ሰለስተ ብሰለስተ'ያ እንተ ኾይና። ኣብ ከባቢ ሜትሮን ገለን እቲ ፓስተ ዝሕዝ ብቤትሮ ዝተሰርሐ ባንኮ ተቐሚጡ ኣሎ። ካብቲ ባንኮ ጀሚርካ ንድሕሪት ዘሎ መንደቕ ከኣ ሰቀፋ ኣብ መንደቕ ተሰቒሉ ይርከብ። እተፈላለዩ ዓይነት ብሽኮቲ ኸኣ ይሰቀለ። እቲ ባንኮ ኸኣ ክልተ ሜትሮ ቀውማት ኣሎዎ። ብኽልተ ወገኑ ናብ መንደቕ ስለ ዘይለገበ፡ ብኽልተኡ ኣንፈት ኢና ንውሸጢ ባንኮ እንሓልፍ። ብድሕሪት ከኣ'ባ ናብ ካንሸሎ ተውጺእ ማዕጾ ኣሎ። ፓስተን ብሽኮቲን ኣብቲ ካንሸሎ'ዩ ዝስራሕ። ቡታ መዓጾ ኸኣ ንቀባበሎ። ብቐድሚት ድማ ሰለስተ ሰድያ ብኽልተኡ ወገን ተር ኢሉ ይቕመጥ ነበረ። ኮፍ ኢሉ ክበልዕ ዝደለየ ኮፍ ኢሉ ክበልዕ ይኽእል ማለት'ዩ። 'ልቸንሳ' ኸኣ ኣብ ማእከል እቲ ሰቀፋ ተሰቒላ ኣላ። እቲ ጸዕዳ መንደቕ ከሉ ሳዕ ጸዕዳ ጥራይ ክኸውን'ዩ ተፈቒዱሉ። ዝበዝሐ ዓሚልና ፓስተ ጠጠቕለሉ'ዩ ዝኸይድ። መሳርሕተይ ድማ ኣዝዩም ጥዑማት እዮም። ብፍላይ ኣብታ ደኳን እንውዕል ሰለስተ ሰብ ኢና። ክልተ ሽዮጥቲ - ኣነን እልሲታን፡ ሓንቲ ኸኣ ንውሸጢ እናተመላለሰት ፓስተ ተምጽእን ብውሸጢ ካንሸሎ ዘሎ መሽጣ ጀምላ ትከታተልን - ወለላ ኢያ። 'ዓሚና' ብዘይካ ምሸት መጺኣ ሕሳብ ምዕጻው ካልእ ስራሕ የብላን። ዝዓበየ መቈጻጸሪኣ እምነት'ዩ። እተን ኣብኡ ዝጸንሓኒ መሳርሕተይ ንዓመታት'የን ምስኣ ሰሪሐን። ስራሕ ንኽትቈጻረኒ ክረኽብ ከለኹ'ውን፡ "ንሳተን እየን ዋናታት ናብኣን ክወስደኪ፡ " ኢላ'ያ ናብዘን ምጩዋት መሳርሕተይ ወሲዳትኒ። ንሳተትን ከኣ እቲ ክንበሮ ዝውዕል እዚን እዚን እዩ ኢለን ገሊጸናለይ። ሽዑ ተሰማሚዕና። በዚ ኣገባብ ናይዛ ዋና እተን ሰራሕተኛታት ናይ ምውሳን ዓቕሚ ከም ዘለዎን ተረዲኦ። ካብታ መጀመርታ መዓልቲ ኸኣ ከም ሓዳስ ተማሃሪት ኮይነ ቀሪበየን። ንሳተን'ውን ብሩኻት እየን። ብዘይ ቀልዓለም ኣብ ውሽጢ ወርሒ ከምዛ ኑበሰን ርእየናኒ። ክሳዕ ሎሚ ድማ ከም ጓሂይ እምበር ከም ሰራሕ ቈጺረናኒ ኣይፈልጣን።

ገለ ኣዋርሕ ምስ ሰራሕኩ ሓደ ረፍዲ'ዩ። ወለላ ፓስተ ብዑበዘሒ ዝወሰደ ኣብ ካንሸሎ ስለ ዘበሩዋ ኣይነበረትን። እልሲታ ኸኣ ኣብ ቤት ጽሕፈትና ምስ ዓሚና ነበረት። ኣነ ናይ መዓጾ ቤትሮ ኣጸራርየ ናብ ባንኮ ምስ ተመለስኩ ሓደ ጸጉሩ ዳርጋ መላጥ ወዲ ይኣቱ። ቅድሚ ገለ ምባሉ ነዛ ገዛ ብዓይኑ ኩለላ። ኣነ ኸኣ ኩሉሉ ክሳዕ ዝውድእ ብትዕግስቲ እጸበዮ።

"ኣብ መዓልቲ ክንደይ ሳዕ ጥራይ ትዛረቢ" ሃንደበት ሓተተኒ። ሓሚሙ ከይብል ጥዑይ'ዩ ዝመስል፡ ይላኸፍ'ዩ ዘሎ ከይብል ዓቢ'ዩ ዝመስል፡

"እዋእ...እ ... 'ከመይ ሓዲርካ' ኢልና እንተ ዘይጀማሪርና ምሉእ መዓልቲ ንዛረብ ኢና። ንስኻ ከመይ ሓዲርካ" በልኩዎ። ክርትም ኢሉ ሰሓቐ።

"'ዛ ገዛ ፈትየያ ኣለኹ። ዝመረጽክለይ ፓስተ ሃብኒ።" ኢይተማታእኩን ንግሆ ስለ ዝነበረ መኽፈቲ ኣፍ ዝኸውን ፓስተ ኣውጺአ መትሓዚ ብምግባር ኣትሓዝኩዎ'ሞ፤

"ሕቶይ ኣይመለስክለይን" በልኩዎ።

"ኣምላኽ ይመስገን ጸቡቕ!" ድሕሪ ምባሉ ኣልግዞብ ኣበለ "ግርም ጸቡቕ መዓልቲ በል ይግበረልካ!" በልኩዎ ምስናይ ፍሽኽታይ። ርእሱ ነቕኒቑ "ዝገርም'ዩ!" ጥራይ በለ። ንዝሓደርኩዎ፡ ዝወዕልኩዎን ዘምሰኽዎን ምምስጋን ኣዝዩ ደስ ዝበለኒ መዓልታዊ ንጥፈታተይ እዩ። ንግሆ ካብ ዓራተይ ክትንስእ ከለኹ ኣመስግን። ስራሕ ውዒለ ገዛ ኣብ ዝኣትወሉ ብሩኽ መዓልቲ ዘውዓለኒ ኣመስግን። ክድቅስ እንከለኹ ኸኣ ኒታ ምሸት ኣምስግን።

ህይወት ኣብ ምስጋና'ያ ዘሎ። ዘማስያን ሰብ፣ ናብ መንፈሱ ክንዲ ምንታይ ሰላም የእቱ ኣሎ ከምዚ ከማይ ካብ ብዓል እልልታ ዝተማህረ'ዩ ዝፈልጥ። እዚ ወዲ ንስራሕና ብዓይኑ ክሹላ እንክሎ ዝረኣየ፥ ጽሩይ ሓንቲ'ኳ ዘይተሰቐሎ ጻዕዳ መንደቕ፡ ንሓድሕዱ ብዓቕን ተፈላልዩ ዝተቐመጠ ብርሃን ዝመልኦ ፓስተታ ዝሓዘ ባንኮ፡ ዝተወሰኑ ብሽኮቲ፡ ኣብ ድሕሪ ባንኮ ኾይኣ ሓንቲ ዓይኑ ዓይኑ ትጥምት ጓል። ኣብዚ ኣገዚዩ ዝተሰርዐ ገዛ ኣገዚዩ ዝተሰርዐ ዘረባ ብፍቕዲ ክወጽእ ጥራይ'ዩ ዘለዎ ኢሉ ሓሰቡ ክኸውን ይኽእል እዩ። ምናልባት ንሓሰቡ ዘራጉድ ንሱ ዝፈልጦ ሓቂ ክህሉ ይኽእል ይኸውን እዩ፡ ኣነ ኾይኣ ሓቀይ እየ፤ ብምስጋና ዘይጀምር መዓልቲ ርግኣት ኣይፈጥረለይን እዩ። ከም ሰብ ተካል ትሓድረሉ፡ ተካል ትውዕለሉ፡ ተካል ተምሰየሉ ግዜ'ኮ መሊኡ ኣሎ። ካብቲ ናትካ ኣገዚዩ ዝኸፈአ ዘሕልፍ'ውን ኣሎ። ዳሕረዎት መውዳድርተይ ንክኾኑ ዘይከኣሉ፡ እቲ ዘለኻዮ'ውን ብእውታዊ ዓይኒ እንተ ርኢኻዮስ ኣገዚዩ ዝጸበቐ ክኸውን ይኽእል እዩ። ንእሸተይ ጸጋቓ፡ ንእሸተይ ርግኣት፡ ንእሸተይ ተስፋ ዘይትርእየሉ መዓልቲ ወይ ለይቲ ዘይብልካ ኣይትውዕልን ኣይትሓድርን ኢኻ ኢለ'የ ዝኣምን። ዝ ክትርእዮ ግን ንእሸተይ ርግኣት ተድልየካ ማለት'ዩ። ንኽትረግእ ከኣ ናታ ንእሸተይ ምምስጋን የድሊየካ። ዘይረግእ መንፈስ ምሉእ መዓልቲ ኣብ ሓሸወየ'ዩ ዘውዕሎ። ዝ ወዲ'ውን እዚ ክብሎ ስለ ዝደለኹ'የ፡ 'ብኸመይ ሓዲርካ' እንተ ዘይጀማሪና ምሉእ መዓልቲ ክንዛረብ ከም እንውዕል ክዘርዮ ዝደለኹ። ብዚይ ምስጋና እንተ ጀሚርናዮ'ውን ከምኡ ማለት'ዩ።

ወዮ ወዲ ካብታ መዓልቲ እቲኣ ጀሚሩ ወይ ንግሆ ክሓልፍ እንክሎ፡ ወይ ኣብ ሓዲግ ሰዓት እናመጸአ ሓንቲ ሓንቲ ፓስተ ክዕድገልና ጀመረ። ኣብ ዝኾነ ሰዓት መጺኡ 'ከመይ ወዓልኪን ወይ ሓዲርክን' ኢሉና ኣይፈልጥን። ትኽ ኢሉ ሓንቲ ሕቶ ዱብ የብል። ኣነ ወይ እልልታ ኾይኣ ኣብ ኣፍና ዝጸንሓና ዱብ ዝበሎ ዘረባ ንድርብዮሉ። "ዘገርም'ዩ!" ኢሉ ኾይኣ ይዕዝር። ከምዚ ኢልና ነዊሕ ምስ ከድና፡ ከም ልሙድ ብፒንጢ ሕቶ ጀሚሩ ጊንጢ መልሲ ምስ ረኸበ "ዘገርም'ዩ!" ኢሉ ኮፍ ብምባል ፓተኡ ክበልዕ ጀመረ። በብመዓልቱ ኣብቲ ገዛ ክዋጠራ ዝጸበየን ለውጠታት ከማኽረና ጀመረ። ማዕጾ ትም ኢሉ ሃህ ካብ ዝበል ንውሽጢ ምርኣይ ዘይክልክል ዘረፍረፍ ክዱብር'ሞ እቲ ኮፍ ኢሉ ዝበልዕ ብሕቶ ኢሉ ክበልዕ ከም ዝኽእል፡ ደድሕሪ ሃመማ ካብ ምኻድ ሓንቲ ስማ ሃመማ ዝኾነት ኤለክትሪያዊት መሳርሒ ከዝንጠፕል፡ ነታ መናብር ንኣሸጡ መቐመጢ ጣውላ ክንጉበረሉ፡ መብራህቲ ናይቲ ገዛ ኣብ መንደቕ ሃሪሙ ከም ዝመጽእ ክኸውን ሻሂብን እንተ ተረፈስ ከም ለስላሳን ማይን ዝኣማስል መውረዲ ክቐረብ . . .። ንሕና ኾይኣ ካብቲ ናይ ስራሕ ሰልዲ እናወሰድና እንተ ሰለጠና ንጽብሓይቲ እንተ ደንገና ኾይኣ ድሕሪ ሰሙን ጊርናያ ንጸንሖ ነርና። መጺኡ ማስ ረኣያ "ዘገርም'ዩ!" ጥራይ'ዩ ዝብል። በዚ ኾይኣ ብድሕሪኡ ክንዝክሮ እንክለና "ገረመ" ኢና እንብሎ። ኩሉ ሳዕ ክወጽእ እንክሎ፡ "ጸቡቕ መዓልቲ ወይ ምሸት ይግበረልካ" ክይብልና ኣይንሰዶን ኢና። ንዕኡ ጥራይ ዘይኮነ ንዘኾነ ዓሚል ኣይንበቕሉን ኢና።

ሓደ መዓልቲ ገረመ ክልተ ብቤትሮ ዝተሰርሐ ሰላ ሰንቲ ሜትሮ ዝቕመተን ዕስራ ሰንቲ ሜትሮ ዝኾድጎ፡ ብኽልተ ወዝን ብሰንሰለት ዝተታሕዘ ታቤላ ኣብ ባንኮና ኮፍ ኣበለን። ኣብታ መዓልቲ ዓሚና ምሳና ደው ኢላ ተዕልል ነበረት። ከም ቀደሙ ሰላም ኢይበለን።

"እዚኣን ኣኣብ ሰዓተን ብውሽጢ ኣብ ልዕሊ እዚ ልዳት ሰቐለኣን። ዓሚል ፓስተ ክትህቦአ እንክለኽን 'ጸቡቕ መዓልቲ' ወይ 'ጸቡቕ ምሸት' ክትብልኦ ከለኽን ብእዝኑ ክሰምዓክን እዩ። ንኽወጽእ ገጹ ክቕይር እንክሎ ኾይኣ እዚ 'ጸቡቕ መዓልቲ' ወይ 'ጸቡቕ ምሸት' ዝብል ብዓይኑ ከንብብ እዩ። ከምቲ ትብልኦ ኾይኣ ንሓንሳእ ከማስያን'ዩ ንሓንሳእ 'ኣሜን' ክብል'ዩ 'ኣሜን'፡ እታ ዝደቐቐት ናይ ተስፋ ጭኢታ ኢያ። ንሓንሳእ ክትሰፎ'ዩ" በለና። እታ ልማዱ ዝኾነት ፓስተ ምስ ሃብክዎ ኮፍ ኢሉ ክበልዕ እንክሎ ንዓሚና እቲ ኾሉ ዘገርናዮ ለውጢ ናቱ ሓሳባት ምኻኑ ነገርናያ።

"ኣዚና ኢና ነማስዮክ፤ ካብ ዋጋ እቲ እትገዝኦ ንበረትን ቀረብን እቲ ሓሳብ'ዩ ዝኸበር። ድሕሪ ሕጂ ንግሆ ንግሆ ቀርሲ ኣትኽፍሎን ኢኻ ካብዚ ገዛ'ዩ። ከም ገዛኻ ሓሲብካ መጺእ" በልዮ። ገረመ ፓስተኡ እናሓየኸ ፍሽኽ በሎ። ገረመ ንግሆ ናብ ስራሕና ቅልቅል ክብል እንክሎ ቀድሚ ፓስተኡ ዝፈትዋ ደርፌ ኢና ንውልዓሉ፤ "ምንባር" ናይ ኣብርሃም ኣፈወርቂ። ኣብታ መዓልቲ'ውን ወለዕናያ ነርና። ምስታ ደርፌ ጸጺሒሑ ርእሱ ከወዛውዝ ጸኒሑ "እንታይ ይመስለኪ. . .፡" በለ፤

"ኣብዚ ገዛ ብዙሕ ብዚይ ክፍሊት ንወስዶ ነገራት ኣሎና። ፓስተ'ኹም ዓሰርተ ዓሰርተ ክልተ ቅርሺ ኢና ንኸፍለሉ፡ ክብሮ'ዩ ሕሰር ከኣ'ዩ። መጀመርታ መዓልቲ ናብዚ ገዛ ዝተቐልቀኩላ ይገርመኒ'ዩ። ካብዛ ገዛ ሓደ ነገር ክመሃር ብምኽንያት ዝኾነ'ዩ ዝመስለኒ። በዚ መገዲ ዝምጽእ ምኽንያት ዋላ ሓንቲ'ዩ ዘይብለይ። ካብዚ ሳልሳይ ወይ ራብዓይ ኣንጎሎ'ዩ መገደይ። ኣብታ ረፍዲ ሕማቕ ሓሳባት ኣብ ርእሰይ እናዕገርገሩ ናብዚ ኣብጺሖሙኒ። እዚ ዝተሰርዐ ገዛ ነቲ ዝጋሕመጠ ውሽጠይ ንእሽተይ ከዕርፈለይ ክጅምር ከሎ፡ እዛ ጠፍናቕ ጓልኪ ቀላል ትመስል ግን ከኣ ኣብ ውሽጠይ ጸቡቕ ገደራ ዝተሸኽለት ዘረባ ደርብያትለይ። ንጽባሕይቲ ብድሕሪ ጽብሓይቲ መዓልታዊ ኣብዛ ገዛ ከይተሳለምኩ ክኸይድ ዘይክእል ኰይኑ። ካብዚ ገዛ ሓደ ንህይወተይ ምሉእ ዝተሓብኣኒ ሓቂ ረኺበ'የ። ኣነ'የ ክኸፍል ዝግበኣኒ፡ ኣነ'የ ከማስየን ዝግበኣኒ" ብምባል ንመጀመርታ ግዜ "ጸቡቕ መዓልቲ ይግበረልና፡" ኢሉና ወጽኡ። ጠመተኡ ዓሚቕ፡ ዘረባኡ ካብ ጊንጢ ዝወጽአ ሓደሽ ብምንባሩ ኣይፈኸሰናን። እንትርፎ "ኣሜን" ኢልና ንሓድሕድና ምጥምማት ኣይተዛረብናን። ካብታ መዓልቲ ክሳዕ ሎሚ ኾይኣ ኣርባዕተ ኣዋርሕ ገጹ ኣይረኣናዮን። ሰሙ፡ ኣድራሻኡ፡ ተለፎኑ . . . የብልናን። መዓልታዊ ክመጽእ እናተጸበና ኣብ ሻቕሎት ኣተና። መዓልታዊ እናመጸአ ንኣተሓስቦና፡ ኣረኣእያና፡ ፍልስፍናና፡ ኩታ ውሽጢና ክንፍትሽ ሓገዙና። ንስራሕና ኪኸዶ ንኽብዲ ዝኸውን መግቢ ምቕራብ ንመንፈስ ዝኸውን መግቢ ክንቕርብ ከም እንኽእል ኣርእዩና እዩ። ካብኡ'ም መግቢ ኩብዲ ጥራይ ዝሽጡ፡ እቶም መግቢ መንፈስ ወሲኾም ዝሸጡ ዝያዳ ዕግብቲ ከም ዝኾኑ ምሂሩና። ግን'ሞ ድሕሪኡ ዋላ ሓንቲ መቕረት ስኢንናሉ። ዝምጽኣለን ዝበረ ሰዓታት መዓልታዊ ቀጨውጨው እናበላና ይሓልፋ ኣለዋ። ገረመ ዘገርም ፊልፊ ገዲፉልና።

ሜሪ ማና

## ሕብረተሰብ መንእሰይ

# ክምርዖ ከይምርዖ

ብዛዕባ ‘ሓ’ታት እንተውጋዕናኸ?

ሙሴ ብርሃነ

ክምርዓዉ ዝሓሰቡን ዘንሳሕቡን መንእሲያት ኣለዉ። ኣብ ዙርያኦም ዝለዓል ናይ ሓሳባትን ሕቶታትን ክርክር ከኣ ኣብ መንጎ ክዉንነትን ናብ ጸወታ ዝዛዘወ ኣቀራርባን ኮይኑ፡ ንብዙሕ ሰብ ክምህር ወይ ከዘናግዕ ምናልባት’ውን ክምህርን ከዘናግዕን ይኽእል ይኸውን። እዚ ጽሑፍ፡ ምምርዓው ወይ ዘይምምርዓው ኣብ ዝብሉ ኣማራጺታት ንሓደ ጥራይ ንምጽብባቕን ንኻልእ ንምውዳቕን ዝተጻሕፈ ኣይኮነን። ማዕዳ ንምሃብ እውን ኣይዓለመን። ኣብ መንጎ በዓል ሓዳርን ነጨበረርን ብዝግበር ወግዒ፡ ኑቶም ኣብ’ቲ ዙርያ ዝመላለሱ ሓሳባት ብመንገዲ ጽሑፍ ንምውላድ ዝተገብረ ፈተነ እዩ። እቲ ዝሓሸ ሰብ፡ ዝሕሾ ኣይጠፍኦን እዩ።

“ስለምንታይ ኢኻ ዘይትምርዖ፧”

“ስለምንታይ’ከ ክምርዖ፧”

“እንተተመርዒኻ ሰበይቲ ኣላትካ። ሰበይቲ እንተላትካ ፍቕሪ ዘለዎ ግዜ ተሕልፍ። ብፍቕሪ ምንባር ማለት ከኣ ብሓጎስ ምንባር ማለት እዩ። ምሕጓስ’ውን ዕድመ’ዩ ዘመቅርን ዘንውሕን።”

“እዞም ኩሎም ቅድሚ ግዜኦም ዝበርሑ፡ ዝሰይቡን ዝኣርጉን ዘለዉ ደኣ በዓል መን ዲዮም፧! ምስ ኣንስቶም ኣብ ዝገብርዎ ነፍሲወከፍ ቀይቂ’ኮ ጸጉሪ ርእሶም ናብ ኳሌታኦም፡ ቁመናኦም ከኣ ናብ መሬት እዮም ዝሃድሙ። ይኣርጉ። ፍቕሪ ከኣ ትብል፧! እዚ ኹሉ ኣብ ቤት ፍርዲ ተገቲሩ ‘ህሀ’ ክበሃሃል ዝውዕል መን ዲዩ፧! ብዘመድ ሽማግለ ክገላገል ዝውዕል ዘሎ መን’ዩ፧!”

“ምጉርፋጥ’ኮ ዘሎ እዩ። ትተዓረቕ ድማ። ኣይፈለጥካዮን እምበር መርዓ እኮ ኣብ ሕብረተሰብ ዘለካ ሚዛን ዘወስኽ’ውን እዩ። ቀልዑ ጕዛውቲ ተባኢሶም ንዓ ዕረቕ ኢሉ ንዓኻ ዝጽውዕ ሰብ ከም ዘየሎ ፍለጥ። እንተዘይተመርዒኻ ኣቡኡም ቀልዑ እትሕሽሉ ብዙሕ መለክዒ የለን። ሓዳር፡ ብቑጽሪ ዕድመ ጥራይ ዘይኮነ ብናይ ምንባር ደረጃ እውን ከም ዘወሰኽካ እተረጋግጸሉ መድረኽ እዩ። ሕጽኖት እውን ኣብ ዕድመ ምሉእ እናተዘከረ ዝኑበር ምስ ምምርዓው ዝተኣሳሰረ ፍሉይ መቐረት ዘለዎ እዋን እዩ።”

“ሕጹ፡ ሕጽኖት፡ ሓዳር ዝበሃሉ ‘ሓ’ታትሲ ንዮ ደኣ በሎም። ከም ደስ ዝበለኒ እናኑበርኩ፡ ጠጥዕሙ እናሓሰብኩ፡ ጠጥዕሙ እናበላዕኩን ከይኑበርሲ ባዕለይ ናብ ሓዳር ሕዳር ክኣቱ፧!”

“ኣየናይ ኢልካዮ ደኣ እምበር ጠጥዕሙ ደኣ ምስ ሰብ ሓዳር እንድዩ ዘሎ። ንስኻ ካብ ስራሕ መጺእካ ሕጂ እንታይ እዩ ዝቕበለካ፧ ጨና ካልሲን ዝረስሐ ክዳውንትን እዩ ዝቕበለካ። ኣድጊ ዝሓረሰትሉ ኣብ ዝመስል ቤት እሞ ከኣ ምስ ዝባላዕ ጽምዋ ዓቕልኻ እንጸበበካ ክትድቅስን እንከለኻ፡ እቶም ሰብ ሓዳር ምስ ኣንስትናን ደቅናን ብምዃን ከመይ ዝበለ ብርሃን ምሸት ከም እነምሲ ብቓላት ክገልጸልካ ዝኽእል ኣይኮንኩን። ንስኻ ሕጂ ሻሂ ክትሰኽትት ክንደይ ግዜ ኢድካ ነዲድካ ኣለኻ፧ ክንደይ ምሸት ዝሑል ጸብሒ ተደሪርካ ሓዲርካ ኣለኻ፧ ሰዓል ሓሚምካ እኳ ሰብቆ ኣፍሊሑ ዘስቲ ዘይብልካ! ይዋእ ነጨበረር!”

“ይዋእ እባ በዓል ሓዳር! እታ ሰዓልከ ኣብ እንዳ ሓዳር ዶ ኣይኮነትን ዘላ፧! ካብ ቖልዓ ናብ ሰበይቲ፡ ካብ ሰበይቲ ናብቲ ሰብኣይ፡ ደሓር ናብ ቖልዓ እንድያ ተሸከርክር። ኣብ እንዳ ሓዳር’ኮ እታ ሰዓል፡ ከምዚ ዑደት ማይ እንበሉ ዝምህሩና ዘክበሩ ካብቲ ናብቲ እናበለት ክትዛወር ኢያ ትነብር።”

“ዝሓሸን ዝሞቐን እናተመገቡ እኳ ንሶምሲ ይሓውዩ። ኣውዳመት ኮይኑ ቡን ዘፍልሕ ዘይብልካ ንስኻኸ ደኣ። በዓል ኣነ ዘለናዮ’ኮ መንግስተ-ሰማያት’ዩ!”

“ሓንሳብ እናተቛየቐካን እናተዋቓዕካን ካልእ ግዜ ከኣ እናሓመኻ ንእትሰትዮ ቡን ዲኻ መንግስተ-ሰማያት እትብሎ፧! ብሰንኪ ምስ ሰበይትኻ ዘለካ ባእስን ቂምን ጥራይ እኳ ንመንግስተ-ሰማያት ክንደየናይ ከይትርእዮ እምበር፡ ቡን ሰብሓዳርሲ መንግስተ-ሰማያት ኣይኮነን። ኣነ ከኣ ብኑበሰይ ቡን ምስታይ’ኳ ኣይፈቱን። እምበርከ ቤት-ቁርሲ ነጨበረር እኮ ናይ ከምዚ ኸማይ ነጨበረራት ፍሉይ መመገቢን መዘናግዒን ማእከል እዩ። ክገርመካ ኣብኡ ኮይና ኩሉ ኣብ ሰብ ሓዳር ዘጋጥም ጸገማት እናልዓልና ሓንሳብ ክንስሕቕ ሓንሳብ ከኣ ክንድንግጽ ኢና እንውዕል። ነዞም ሰብ ሓዳር ኣሕዋትና ብኸመይ እንተሓገዝናዮም ይሓይሽ እናበልና ኢና ወረ እንጭነቐልኩም።

“በል እዚ እየ ዝበልኩ። ኣብ ደገ ዝምጉብ ሰብ ገንዙብ ክዓቁር ዘለዎ ተኽእሎ ኣዝዩ ጸቢብ እዩ። እዋይ ሓወይ! ኣብ እርጋንካ

መልዓሊ ዝኾነ ውላድ ይኹን ገንዘብ ዘይብልካ ኣብ ጥራይ ጎልጎል እባ ትተርፍ ኣለኻ።"

"ናይ ሰልዲ ገዲፍካ ተዛረብ። ሙብዛሕትኦም ኣብ ባር ዓለም-ትሸዓተ ክሰትዩ ዘምሰዩን ዝሓድሩን ሰብ ሓዳር ምኳኖም ኣይፈልጥን እየ እንተኢልካኒ ከኣ ክገርመኒ እዩ። እቲ ምኽንያትከ ተረዲእካ ኣሎ ዲዩ፣ ምስ ኣንስቶም ኣብ ዝጨቓጨቑ ኣብኡ ምስ ጠራሙዝ ክዛረቡ እዮም ዝመርጹ። ኣንስቶምን ሓዳሮምን ረሲዖምሲ ኣብ መውዳእታ ከኣ ኑብሶም ምስ ረስዑ እዮም ንገዛኦም ዝብገሱ። ኣነ ሕጂ ክንደይ ሰኽራማት ሰብ ሓዳር ደጊፈ ናብ ገዛውቶም ኣብጺሐ ኣለኹ። ምስ ኣንስቶም ዘሕልፍዎ ህውከት ሓደ-ሓደ ግዜ ከዕልሉና እንከለዉ'ኮ፡ እዚ 'ሆሮር' ዝበሃል ዘርዕድ ፊልም እንርኢ ዘለና እዩ ዝመስለና። ብኣኹም'ኮ ኢና እንጭነቕ።"

"በዓል ንስኻ እምበር ንዓና ተጨንቁና ኣለኹም። ንስኻ እኮ እዞም ጥምቀት ቀልዒ ዓመት ቀልዒ መዓልቲ ወለዲ፡ ምዕጻው ትምህርቲ፡ መመረቕታ፡ መርዓ ጓል፡ መርዓ ወዲ . . . . ዝበሃሉ ኣዘዮም ፍሉያትን ደስ ዘብሉን ኢጋጣሚታት ህይወት ኣይትርእን ኢኻ። ናይ ህይወት ዓይነ-ስውር ኢኻ። ንኣብነት በዓል ኣነ ሰበይትና ሓቚፍና ደቅና ሓቚፍና ክንሰኣል እንከለና ንስኻ ከመይ ኢልካ ክትሰኣል ትኽእል፣ ርእስኻ ኣብ ኣጻብዕቲኻ ኣደጊፍካ ትሰኣል ትኸውን እምበር እንታይ ደኣ ክትሓቑፍ። ዝሓቚፈካ የብልካ ትሓቚፎ የብልካ። መደንገጽ ኢኻ።"

"ስእሊ ዝብልዎ'ኳ ብዙሕ ኣይፈቱን። ናይ መርዓ ስእሊ ከኣ'ሞ ኣቡቲ ኣዝዩ ዘጽልኣኒ ዓይነት ስእሊ እዩ። ሓደሓደ እዋን ኣብ ናይ ፎቶ ስቱድዮታት ተጠቂዑ እንክርእየ፡ ብሕርቃን ቶግ እየ ክብል ዝደሊ። ስማዕ እሞ ብዓል ሓዳር፡ ብዕዳ ፈፈው ኢልካ እናተመርዓኻን ናብ ህይወትካ ከኣ መቋይቍቲ እናዓደምካንሲ ፍሽኽ እናበልካ ትሰኣል፤! ጽባሕ ንግሆ ብመሸገር ንእትጎያ፡ ኣብ ቅድሚ በዓል ቪድዮ ዕምበባ ሒዝካ እንተኾኻያ እንታይ ይዓብስ፤! ጽባሕ ንግሆ መውቀጢ ቡን ጌራ ንእትሰሕተካ ኣብ ቅድሚ መሓዙትን ካሜራን ዓይና ዓሚታ ኣብ ርእስኻ ዕምበባ እንተነሰነሰትልካ እንታይ ይዓብስ፤! ጽባሕ ኣብ ቅድሚ ሸማግለ ዝኾነን ዘይኮነን ሕመቓይ ክትዝርዝር ንእትውዕል ሎሚ ብክራቫታይ ሰሒባ እንተሰዓመትኪ እንታይ ይዓብሰለይ፤! እዚ እኮ ሓሶት ማለት እዩ። እዝጊሆር ዘይፈትዎ!"

"ንእዝጊሆር ደኣ እታ "ፍረዩ ተፋረዩ" ኢሉ ዝሃበና መምርሒ ናብ 'ፍርሑን ተፈራርሑን' ቀይርካ በይንኻ እናነበርካ ንስኻ እንዲኻ እተገህዮ ዘለኻ። እምበርከ እትኾዮን ዝኾኖካን እትግደሰሉን ዝግደሰልካን ምርኩብ'ውን እኮ ንባዕሉ ጸጋ እዩ። ዘይምምርዓው'ኮ እቲ ወለድኻ ንዓኻ ዝፈጠሩሉ መንገዲ ምቁንጻብ፡ ብተዘዋዋሪ ከኣ ንወለድኻ ተጋጊኹም ኢኹም ምባል ማለት'ውን እዩ። ናይ ኩብድኻ ሕቶ ኣብ ቤት ቁርሲ ነጨብረር ከም እትምልሶ ነጊርካኒ፡ ናይ ጾታዊ ስምዒት ጸዊዒትካኸ ኣበይ ኬድካ ኢኻ ክትምልሶ፣"

"ቁሩብ ተደፋፊርናዶ ሓቀይ፤! ውልቃዊነትኩም ምስ ኣንስትኹም ደቂስኩም ምስ ነጠርኩሞ፡ ናይ ካልእ ሰብ ውቃውነት ንኽትጥሕሱ ዲኹም ትብገሱ፤! እቲ ምስ ሰበይትኻ እትጨቓጨቖ፡ ኣብዚ መጺእካ ዲኻ ክትቀጽሎ እትደሊ፤"

"ጽቡቕ ዝመስለኒ ሓሳብ ከካፍለካ ስለ ዝሓሰብኩ ጥራይ እየ።"

"ደሓን ንሱስ። ብዝኾነ ንሕጂ ቆጸራ ኣሎኒ። ኣብ ባር ዓለም ትሸዓተ ተራኺብና እንተኣዕለልና ግን ግርም'ዩ።"

"ዘወር ኩብል ይኸውን'ዩ።"



# ኣይፋልክን!

ክቐሎ'የ ሓዲረልኪ። ሰብኣይ ምኳነይ ንኩብሰይ እናማስከርኩ ክጸንዕኮ እንተፈተንኩ ግን ኣይከኣልኩን። ነገራት ክቶጻጸር ዓቕሚ ክሓጽረኒ ኣስተብሂለ፡ ዓቕሚ ቓንዛ ጥራሕ ኮይኑ ይተርፍ'ለኹ። ጽሕፍቶይ ክቕይር ዘኽእል'ኮ እንተዘይኮንኩ፡ ላዛ ሂወተይን ዕድለይን ካብ ኣደይ ሽተት ኣሉ ክመሉቕ ርእየ ግን ይውሓጠለይ የለን።

ምኽንያት ሻቐላይ ካልእ ኣይኮነን፡ እቲ ሰላም ሃዲምዎ ንኽንጥምጠዕ ኣብ ብልሒ መላጸ ተቐሚጡ ዘሎ ኩነታት ቤትና ጥራሕ'ዩ። እቲ ምጽውዋር፡ ምውሕሓጥ፡ ምኽእኣል ርሒቕዎ ዘሎ ሓዳርናʼዩ ቅሳነት ከሊኡኒ ዘሎ። እቲ ኣብ ልዕሊ ሓድሕድ እነርእዮ ቆየቑ፡ ህልኽ፡ ምትሕስሳር፡ ምውንጃል'ዩ ዘሕርረኒ ዘሎ። እታ ፍረ ብርክና ዝኾነት ናእሚ፡ ብማዕበል ቆየቑና ተገፊዓ ኣብ ብርክና ሕልኽልኽ እናበለት ትነብዖን ትብኽዮን እናተራእየኒ'ዩ ዝሳቐ ዘለኹ። እቲ ብንእስነተይ እንክለኹ ዝሃበረኒ ሕልሚ ምምስራት ጣዕሚ ዝቐድሖ ምውኢቕ ሓዳር፡ በኹኑ ክብተን ርእየ'የ ብጓሂ ዝሕመስ ዘለኹ። ብሓደ ምቁር እዋናት ፍቕሪ ኣሕሊፍና፡ ንዘተረፈ ዕምርና ብሓደ ክንነብር ዝመሓልና ሰብ ኪዳን ምኳንና ረሲዕና፡ ኩናት ዝጸመዱ ናይ ደም ጸላእቲ መሲልና ምህላውና'ዩ ውሽጠይ ብስቓይ ከምዝበላዕ ገይሩኒ ዘሎ።

ምናልባት፡ ንኩብሱ 'ኣነ'የ በደለኛ' ኢሉ ዝኣምን ሰብ የለን ዝብል እምነት ኣለኒ ከይከውን'ምበር፡ ጠንቂ ምዝራግ ሰላም ሓዳርና ብኣይ ወገን ከምዘይኮነ ንኩብሰይ ብርትዒ ማዚነ ማስኪረለ'ዩ። ሰብ'የ እሞ፡ 'እህእ' ዘብለኒ ብዘይፍላጥ ኣብ ልዕሌኺ ዝፈጸምክዎ በደል ክህልወኒ ይኽእል ይኸውን። እዚን እቲን ክሳብ ዘይተበሃሃልና ግን ንኩብሰይ ከም ቅንዕቲ እናቖጸርክዋ ክቕጽል'የ ዝመርጽ። ከመይሲ ዘርኣኽዎ ሓደሽ ባህሪ የብለይን።

ንስኺ ግን ተቐይርኪ። ኣረ እንታይ'ዩ ጉዳይ እናኸትርእዩ ከም ዝረሰዐት ጀበና ከምትግንፍሊ ዝነበርኪ ዘሎ? ኣብ ቤት ክኣቱ ልዳት እናከፈትካ ዝወጡሓኪ ዘሎ ሰይጣን በየን ሰመደኪ? ልዕሊ ሰብና እናበላዕና፡ እናሰተና፡ እናተኸደንና፡ እናነብርና ዓቕልኺ ዘሕኩት ምኽንያት እንታይ'ዩ? እቲ መልሲ እዚ'ዩ ክብሎ ኣይክኣልኩን ዘለኹ። ምሳኺ ምዝራብ ኣይተኻእለን። ሰቕ እንተበልኩ 'ንጺቕካ'፡ እንተተዛረብኩ ድማ ንዘዘምለቕክዎ ቃል እናቖለብኪን እናሽረፍክን ካብ ቆየቑ ክእለ ርሒቕ እንተበልኩ ድማ፡ 'መኒኻ' መዘመርኪ ኮይኑ ሞኽታይ ኣብሊዕክኒ። ጠቢዩኪ ክመዝኖ'ሞ ክመሳሰለኪ ብዙሕ ግዜ ፈቲነ። ግን ከኣ እንተለምለምኩ እናቖጸኪ፡ እንተተረርኩ ድማ ኣደኪ እናሃብኪ ኣሸገርክኒ። ወሑድ እዋን ብሓደ ኣይተሳለናን'ሞ፡ ከምዚ ከም እሾኽ ዝዋጋእ ግናይ ባህሪ ግን ዝፈልጠልኪ ኣይኮንኩን። ፈቓር፡ ገርሂ፡ ሕውስቲ ምንባርኪ ኣይረሳዕኩን። ወረ ገና ብኡ'የ ዝፈልጠኪ። ግን ከኣ ምስ ናይ ሕጂ ክውንነት ምግጣም ኣብዩኒ ኣሎ። ኣይፋልክን!

ኣቤት፡ ዘለናዮ ከስተንትን እንከለኹ ንበይነይ ዝሳቐዮ? ሓቂ ዘረባ ክኣምን ኣይክኣልኩን ዘለኹ። ህልኽን ቆየቑን ተመሲሕና ንድረር ኣለና። ሰላምና ዘሪጉ፡ ንውሽጥና ካብ ምጉዳእ ሓሊፉ ድማ፡ ነቲ ተመኪና ዝመስረትናዮ ሓዳር ንንፋስ ኣቃሊዕናዮ'ሎ። ካትም ኪዳንና፡ ካብ ኣጻብዕትና ኣምሊቑና መዋዲሊ ዋይ ጥዋት ንክኸውን ኣሕሊፍና ናብ ምሃብ ገጽና ተቓሪብና ዘለና ኮይኑ ይስመዓኒ። ኣይንዋሽ ኪዳንና፡ ምስጢርና ንገልጎል ወጺኡ ሳልሳይ ኣካል እንተተሓዊስዎ ካልእ ኣይትጸበዩ፡ ንዕርቡዩ'ዩ። እቲ ኩሉ ምሳኺ ከሕልፎ ዝምጸ ዝነበርኩ ናብ ጉት ዝቐርብ ሓዳር፡ ጣዕሙ ኣስተማቒረ ከይሰኣኖ ይፈርሕ'ለኹ።

ኣብ ቅድሚ ኣምላኽን ፈተውትናን ልብና ከፊትና ብልሳንና ዝኣተናዮ ኪዳን ርዝኡን ጥልቀቱን ትዝንግዕዮ ከይትህልዊ ይሰግእ'ለኹ። ክሳብ ግዙኣተ መሬት ብሓደ ክንቕጽል፡ ኣብ ሰናይን ጸቡቕን ፡ ኣብ ሕማምን ሸግርን መካፍልቲ ክንከውን ዝመሓልናዮ ትርስዕዮ ዲኺ? ብሓቂሲ እታ ኣብ ደረተይ ተጋዲማ ብፍቕሪ እናንብዐት፡ 'ካብኻ ንሓንቲ ካልኢት'ውን ትኹን ክፍለ ኣይደልይን'የ' ኢላ ትናሳሕ ዝነበረት ፍቕረይ ዲኺ? ኣነ እቲ ብናይ ፍቕሪ ጃልባ ዘሳለኹኺ፡ መዓረይን ዕረይን ዝቐመስኪ ናይ ንእስነት ኣፍቃሪኺ፡ ናይ ሕጂ በዓል ቤትኪ ምኳነይሲ ትዝክሪ ዶ? ኣነ፡ ቀደም ይኹን ሕጂ ብዘይብኣኺ ንሂወተይ ንሓንቲ ደቒቕ'ውን ትኹን ገሚተያ ኣይፈልጥን። ወረ ብዘይ ንስኺ ዝህሉ 'ኣነ' ከመይ ክኸውን ከምዝኽእል ክቕርጾ ሸጊሩኒ'ዩ ዘሎ።

ነታ ፍረ ፍቕርና ዝኾነት ናእሚ ክርእያ እንከለኹ ዝስመዓኒ ስምዒት'ሞ እንታይ ክብለኪ'የ? ኣብ ምንታይ ዝወዓለት'ያ ገና ልሳና ከየጽረየት ንስቅያት ተፈሪዳ ኢለ ሕርር ኩምትር ይብል። ኣብ ክንዲ ሰሓቕን ዕላልን ኣእዛና ብናይ ምልልስ ቓላትና ደንቆሩ። ክንዲ ጣባ ማማ ኢላ እናሓንቀቐት ትዓቢ፡ ጸባሕ ንግሆ ብፍቕሪ ዘኽቲማ ንበይና ኣብ ሰጣሕ ጎልጎል ተደርብያ ከይትተርፍ ይፈርሓላ ኣለኹ። ንዕኡ ቀሪጹ ኣብ ጫማኣ ንኩብሰይ ኣእትየ ንዓለም ክርእያ እንከለኹ ድማ የስከሕክሐኒ። ሕልፈት ስቓይ'ዩ። ማዕረ ክንድኡ ጨካናት ዲና ሳሌም ናተይ? ፍረ ፍቕርና ንዘምኡታት ክንፈርዳ ተቓሪብና ከምዘለና ተስተብህሊ ዶ ኣለኺ? 'ልዕለይ ኣይትሓልየላን ኢኻ። ንዓይ ምስ ፈለጥካ ኢኻ ንዓኣ ፈሊጥካ፡' ዝብል ስግንጢር ምጉትትኪ የፈንፍነኒ ኣሎ፡ በጃኺ ኔው በልየ።

ጉዕና ናይ ቀደም ሰላማ ተመሊሱ፡ ፊትንፊት ኮፍ ኢልና ንስኺ ዝቐለኽዮ ቡን እንሰተና ነዕልለሉ ግዜ ብሓቂ ናፊቓዮ ኣለኹ። ፍቕሪ ምሳኺ ሕልፊ ነይርዎ'ዩ። ኣዒንተይ ናብ ካልእ ኣዘረ ኑቲ ፍቕሪ ካብ ካልእ ክረኽቦ ሓሊመ ኣይፈልጥን። ዝለመደክዎ ስለዘይኣኽኩ ግን ውሽጠይ ጓንጓ ዝኾነ ኮይኑ ይስመዓኒ ኣሎ። ስእነት ሰላም፡ ስእነት ፍቕሪ፡ ስእነት ምብህሃል ክንደይ ይሓስም? ክንደይ የቖንዝዩ? ውሽጠይ ሳጹዩ ዓጽመ ስጋይ ዘሪፉኒ። ከም ኣብ ዕርበት ዓለም ንበይኑ ዝተረፈ ሰብ ዝኾኣዕ ጽምዋ የሳቕየኒ ኣሎ። ገለ ንግበር ኪዳነይ።

ሓቍፈ ከዕልለኪ፡ ክረርወኪ ተሃዊኸ'የ ዘለኹ። ንበሃሃል፡ ንዘራረብ፡ በደለይ ንገርኒ። እዚ ገርካ በልኒ። ወላ ክሳደይ ሰይፈ ክኸሕሰኪ ተዳልየ'የ ዘለኹ። ዝገመትክዩ፡ ሰበት ዝበሉኺ፡ ወይ ዝጠርጠርክዮ የሕምመኪ እንተሎ'ውን ውሸጥኺ መርምሪ'ሞ ንዛረብሉ።

ካልእ ሰወር ድሌታት ኣለኒ እንተኾይኑ ግን ወይልኺ! ሎሚኺ ከይከውን!

ፍቕሪ ከም ጸሓይ'ዩ፡ ልቢ እንተነጺሑ
ዕራርቦ እንተኸደ ወጋሕታ ይመለስ'ዩ።
ከምዛ ዘለና እንተኾይኑ ግና
ፍቕሪ ይስወር'ዩ ከም ደቂ ሕድርትና።
ደምጻዊ፡ ኣኣ

ወዲ ምቕት
ካብ ዲሳብርዕድ

# ሕግን ስነ-ምግባርን

ሚኪኤል ጺጋይ

## ናይ ህይወት መወዳእታ

ሕጊ፡ ንነገራት ወይ ንኣምራት ብንጹር ተርጕሙን ዘርዚሩን እንተዘይኣቐሚጥዎም ኣካታዕትን ናይ ሓሳብ ግጭት ዘፈጥሩን'ዮም ዝኾኑ። እቶም ንዝተወሰነ እዋን ዘሰርሑ ትርጉማት'ዉን ምስ ዝመጽኡ ሓደስቲ ኣረዳድኣታት ክልወጡ ወይ ክመሓየሹ ግድን'ዩ። ዝኾነ ሰብ ብሓፈሻዊ ኣረዳድኣ ዝምልሶም (ቀለልቲ ዝመስሉ) ኣምራት ሕጊኳ ናይ ኣተረጓጉማ ፍልልይን ክትዕን ክፈጥሩ ይረኣዩ። "ህይወት እንታይ ማለት'ዩ?" "ሰብከ መኣስ'ዩ መሰልን ግዴታን ዝስከም? (ድቂ'ከሎ? ናጽላ ምስ ኣኸለ? ምስ ተወልደ? ምስ ዓበየ?)" "ሞትከ እንታይ ማለት'ዩ?" "ሰብ ከም ዝሞተ በየናት ምልክታት ኢና ንፈልጥ ወይ ነረጋግጽ?" ዝብሉን ካልኦትን ወትሩ ይለዓሉን መልሲ ክርከበሎም ይፍተንን።

ወዲ ሰብ፡ ተክኒካዊ መሳርሒታት፡ መድሃኒትን ምትካእ ኣካላት ብመጥባሕትን ዝኣመሰሉ ሳይንሳዊ ጥበባት ብምጥቃም፡ ኣብ ኣፍ ሞት ንዝርከብ ግዳይ፡ ንገለ ኣድለይቲ ምልክታት ህይወቱ (ትንፋሱ፡ ትርግታ ልቢ፡ ዓቐን ጸቕጢ ደም....) ንጥፈታቶም ከም ዝቕጽል ወይ ከም ዝጸንሑ ክገብር ካብ ዝጅምር ንነጀው፡ ሰብ መይቱ ዝብሉና ምልክታት ድኣ ኣየኖት'ዮም ዝብል ሕቶ ከካትዕ ጀመረ። ንሕጋዊ ተሓትትነትን ፍርዳዊ ዉሳነን ብዝምልከት ናይ ህይወት መወዳእታ ዘመልክቱ ሓበሬታታት ኣየኖት'ዮም?

ንነዊሕ ዘበናት ዝጸንሐ እምነትን ኣተሓሳስባን ምስ ንርኢ፡ ሓደ ሰብ የስተንፍስ እንተሃልዩ ወይ ድማ ህርመት ልቡ ዘየቋረጸ ምስ ዝኸዉን ከም ህሉው'ዩ ዝዉሰድ። ኣብ ከባቢኡ ዝዓሰሉ ሰባት ድማ ንድሕነቱ ይጽበዩ። ኣብዚ ቀረባ ዓመታት ግን "ንሓደ ሰብ መይቱ ዝብሎ ኣገዳሲ ምልክት ናይ ሓንጎሉ ሞት'ዩ" ዝብል ሓሳብ ተላዒሉን ገበነኛታት ንምፍራድ ይሰርሓሉን ኣሎ። እዚ ማለት፡ 'ሓንጎል ናብ ዘይሰርሓሉ ደረጃ እንተበጺሑ ወይ ድማ ስራሕ እንተኣቋሪጹ፡ ብሰብ ሰርሖ ሓገዛት ምስትንፋስን ህርመት ልብን ብምቕጻሉ፡ እቲ ግዳይ ብህይወት ከም ዘሎ ክንወስዶ ኣይግባእን' ዝብል'ዩ። ገለ ሃገራት ድማ ኣብቲ 'ሕጊ ናይ ዝሞተ ሓንጎል' ዝብል ኣዋጆን "ሓንጎል ሰርሑ ምስ ዘቋርጽ ወይ ድማ ኣብ ዘይመሓየሽሉ ደረጃ እንተበጺሑ፡ ሰብ ከም ዝሞተ ይዉሰድ" ዝብል ሕጊ ኣስፊረን ኣብ ምስራሕ ይርከባ።

ብሰንኪ ከቢድ ማህረምቲ፡ ኣብ ዓሚቝ ኮማ ኣትዮም ንነዊሕ እዋን ዝጸንሑ ግዳያት ብኸመይ ንርእዮም ዝብል ሕቶ'ዉን ንምምላሱ ቀሊል ኣይኮነን። ኣብ ዓሚቝ ኮማ ዘሎ ሰብ ብዘይ ሰብ ሰርሖ ሓገዛት የስተንፍስ'ዩ፡ ልቡ'ዉን ይሃርም'ዩ። ምርኣይ፡ ምስማዕ፡ ምብላዕን ምስታይን ዝኣመሰለ ዓበይቲ ንጥፈታት ህይወት ግን የልቦን። እዚኣቶም፡ ብህይወት ኣለዉ ተባሂሎም፡ ኣብ ልዕሊኦም ገበን ዝፈጸሙ ሰባት ብቕትለት ከይተኸሰሱ ወይ ከይተቐጽዑ ክጸንሑ ንኣኽበርቲ ሕግን ቤተ ሰብ ግዳያትን ዘወሓጠሎም ኣይኮነን። ሓኪም ኣብ ዓሚቝ ኮማ ንዘለዉ ግዱዓት ኣብ "ኵነተ 'ሸጅተብል' ኣለዉ" ኢሉ ምስ ዝምስክረሎም ክሳብ ዝነቕሐ ወይ ክሳብ ዝሞቱ ምጽባይ'ዩ'ቲ ምርጫ። ምኽንያቱ ድማ ኣብ ኩነተ 'ሸጅተብል' ዝኣተዉ ሕሙማት ጸኒሖም ክነቕሑን ብህይወት ክጸንሑን ይኽእሉ'ዮም። ኣብ ከምዚ ኩነታት ነቲ ገበነኛ ብቕትለትዶ ብከቢድ ማህረምቲ ኢና ክንሓቶ? እቲ ግዳይ ምማቱ ወይ ምጥዓዩ ክሳብ ዝፍለጥከ ንተኸሳሲ ብዘይ ፍርዲ ዲና ኣሲርናዮ ክንጸንሕ ወይስ ቀታሊ ዝኣክል ብዋሕስ ክንፍንዎ?

ኣብ ሓደ ፍጻመ፡ ሓደ ብጥይት ዝተሃርመ ሰብ ኣይርኢ ኣይሰምዕ ግን ከኣ ምስትንፋስን ህርመት ልብን ከየቛረጸ ኣብ ዓሚቝ ኮማ ንልዕሊ ሓደ ዓመት ጸኒሑ። ሸዕኡ ንዕላማ ክስን መቕጻዕትን ናይቲ ገበነኛ ክበሃል 'መይቱ' ዝብል ናይ ሓኪም ዉሳነ ተዋሂቡ። እንተኾነ እቲ ግዳይ ካብ ኮማ ነቒሑስ ብድሕሪኡ ክልተ ሰለስተ ዓመት ጸኒሑ መይቱ። ከምዚኦም ዓይነት ጉዳያት እናተደጋገሙ ክኸዱ'ዉን ተራእዮም።

'ምቁራጽ ንጥፈታት ሓንጎል ዘየወላዉል ምልክት ሞት'ዩ' ዝብል መትከል ግን እናተኣምነሉ ከደ።

***

19 ሓምለ 1981፡ ምሸት፡ ተኸሳሲ ምስታ ብዕርክነት ሒዝዋ ዝነበረ ጓልኣንስተይቲ ናብ ሓደ መናፈሻ ከዱ። ነዊሕ ከየዕለሉ፡ ናይ ቀደም ዓርካ ብኣጋጣሚ ናብቲ መናፈሻ መጽአ። ተኸሳሲ ናይ ቅንኢ ስምዒት ስለዝሓዞ ድማ ዕላሎም ተዘሪጉ፡ ኣብ ቆይቀ፟ ተጻምዱ። ንሓያሎ ሰዓታት ድሕሪ ምትራኾም፡ ካብቲ መናፈሻ ወጺኡ'ሞ፡ ኣብ ኣፍደገ ገዛ ናይታ ጓል፡ ኣብ ዉሽጢ መኪና ኰይኖም ንሰዓታት ምስሕሓብ ቀጸሉ። ናይ ህልኽ መልሲ እናረሰነ ከደ። ዝበኣሰ ነገር ድማ ሰዓበ። ከባቢ ፍርቂ ለይቲ፡ ተኸሳሲ ነብሱ ብዘይምቁጽጻር፡ ፍቓድ ብዘይነበሮ ሽጉጡ ናብ ርእሳ ተኩሱ ወግኣ።

ግዳይ፡ ብኣምቡላንስ ተጻይራ ኣብ ሆስፒታል በጽሐት። ብጸጋማይ ሸነኽ ርእሳ ዝኣተወት ጥይት ብከቢድ ጕዲኣታ ነይራ፡

ብዙሕ ደምዉን ፈሳሳ። ኣብ ጐሮሮኣ ብዝተሰኽዐ ትቦ ከም ተተንፍስ ተገብረ። ሚዛን ጸቕጢ ደም ድማ ብሸይን ብዝተዋህበ መድሃኒታት ተስተኻኸለ።

ሰዓት ክልተ ናይ ለይቲ፡ ሓደ ወጊሳ ሓንጐል መጺኡ ኣብ ሓንጐላ ዝወረደ ጉድኣት ንምፍላጥ መርመራ ኣካየደ። ዘኾንዞ ቅስቀሳ (stimuli) ተገይሩላ ዝኾነ ግብረ መልሲ ኣይሃበትን። ብዙሓት ጋእታታት ወይ ቅጽበታዊ ምላሽ (reflex) ዝድርኹ ቅስቀሳታት ተፈቲኖምዉን ህርምቲ ግብረ መልሲ ክትህብ ኣይከኣለትን። ብዘይካ በቲ ተሰኹዕላ ዝነበረ ትቦ፡ ከተተንፍስ ከም ዘይትኽእል'ዉን ተረጋገጸ። ናይ (EEG) መርመራ ንባብ፡ ሓንጐል ዝኾነ ንጥፈት የካይድ ከም ዘይነበረ ዘረድእ ኰነ። ይኹንምበር በቲ ግዳማዊ ደገፍን ብመድሃኒታት ዝተገብረ ሓገዝን ምስትንፋስን ህርመት ልብን ንክልተ መዓልቲ ቀጸለ።

ምስትንፋስን ህርመት ልብን ምቁራጾም (ደው ምባሎም) ዘይተርፍ ምዃኑ ምስ ተረጋገጸ፡ ድሕሪ ሓጺር እዋን ሞታ ዘይተርፍ ምዃኑ ሕክምናዊ መግለጺ ተዋህበ። ገለ ካብ ኣካላታ ብመጥባሕቲ ተወሲዱ ንኻልኦት ሕሙማት መተካእታ ክኸዉን ወለዳ ፍቓዶም ተሓተቱ። ሰብ ኩሉ ኣካላቱ ክሳብ ዝመዉት እንተተጸቢኻ፡ ኣካላቱ ከም መተካእታ ከገልግል ኣይክእልን'ዩ። ስለዚ ንቤተ ሰብ ግዳይ ኣእሚንካ ካልኦት ሰባት ዝድሕንሉ መንገዲ ከም ዝስራሕ'ዩ ዝግበር። በዚ ድማ ብወለንታን ልግስን ስድራቤታት፡ ሞቶም ካብ ዘይተርፍ ግዳያት ጥዑይ ኣካላቶም እናተወሰደ፡ ኩሊት፡ ላልሽ ወይ ካልእ ስኢኖም ምስ ሞት ንዘተፋጠጡ ብመተካእታ ምድሓን ልሙድ ነይሩ። ብመሰረት'ዚ መረዳእታ ወለዲ ናይታ ግዳይ ገለ ኣካላት ጓሎም ብመጥባሕቲ ክወሰድ ፍቓደኛታት ኰኑ።

ሓምለ 23፡ ድሕሪ ቀትሪ፡ ካልእ ወጊሳ ተጸዊዑ፡ ሓንጐል ናይታ ግዳይ ብዝኾነ መንገዲ ከመሓየሽ ዝኽእል እንተኾይኑ ተወሳኺ መርመራ ኣካየደ። ናይዚ ዳሕረዋይ ወጊሳ ዉጽኢት መርመራታት'ዉን ከም ናይቲ ቀዳማይ ኰነ። ኩሉ ክፋላት ሓንጐል ናይ ግዳይ ካብ ዝኾነ ንጥፈት ደው ምባሉ ዳግማይ ተረጋገጸ። ካልኦት ናይ ላዕለዎት ሕክምና ኪኢላታት'ውን ነቲ ነጸርታ ብዕምቆት ብምግምጋም ቅኑዕ ምንባሩ ኣረጋገጹ። ሓምለ 23 ሰዓት 2:00 ድሕሪ ቀትሪ፡ ሽሕኳ ብሰብ ሰርሖ ተተንፍስን ህርመት ልባ'ውን ብመድሃኒት ዘየቛረጸ እንተነበረ፡ ምስክርነት ሞት ተጻሕፈላ። ሞታ ብሓኪም ተወሰነ። ናይ ኣካላታ ኩሳሊት፡ ላልሽን ቁጸራት ሊምፍን ብመጥባሕቲ ተወሲዶም ኣብ ናይ ኣካላት ባንኪ ተነብሩ። ተትንፍሰሉ ዝነበረት ሻምብቆ ተኣልዩ፡ መድሃኒት ምስ ኣቛረጸ ንጥፈታት ሰናቡእን ልብን ብኡንብኡ ጠጠው በለ።

ተኸሳሲ ናብ ቤት ፍርዲ ቀረበ። ብካልኣይ ደረጃ ቅትለት ተኸሲሱ ገበነኛ ምስ ተባህለ፡ ብመንገዲ ጠበቓኡ ኣብ ዘቕረቦ ይግባይ፡ 'ግዳይ ቅድሚ ሞታ፡ ኣካላታ ስለዝተወሰደን ሕክምናዊ ሓገዝ ብምቍራጹን'ያ ሞይታ፡ ስለዚ ኣነ ብፈተነ ቅትለት'ምበር፡ ብቕትለት ነብሲ ክሕተትን ክቕጻዕን ኣይግባኣንን' በለ።

እንተኾነ፡ እቲ ሰብ መይቱ ዝበሃል ብሞት ናይ ሓንጐሉ'ምበር ብሓገዝ ብዝቕጽል ንጥፈታት ሰናቡእን ልብን ኣይኮነን።' ዝብል ክልሰ-ሓሳብ ኣብ ስራሕ ዉዒሉ ስለዝነበረ፡ ናይ ይግባይ ምልክትኡ ተቐባልነት ኣይረኸበን። 'ኣብ ህይወት ናይ መወዳእታ ምልክት፡ ሞት ናይ ሓንጐል'ምበር እቲ ዋላ ምስ ሞትና ፈሸኽ ፈሸኽ ዝብል ሲጋና ኣይኮነን።' ተባህለ።

ይግባይ ሰማዒ ቤት ፍርዲ'ዉን ንዘቕረበሉ መረረ ድሕሪ ምግምጋም ነቲ ቀዳማይ ፍርዲ ኣጽደቐ።

ሎሚ ብመሰረት ሕግታት ገለ ሃገራት፡ ሰብ መይቱ ዝበሃል፡-

1. ስርዓተ ዙረት ደምን ስርዓተ ምስትንፋስን ንጥፈታቶም ምስ ዘቛርጹ፡

2. ኩሎም ክፋላት ሓንጐል (ሰረብረም፡ ሰረብለምን ቆማት ሓንጐልን) ንጥፈታቶም ምስ ዘብቕዕ'ዩ።

ግዳይ ኣብዚ ዝተጠቕሰ ደረጃታት ምብጽሑ ዝረጋገጽ ድማ ብመሰረት ቅቡል ሕክምናዊ መስፈርቲ/መምዘኒ መጽናዕቲ ብምውሳድ'ዩ።

ምቁራጽ ትንፋስን ምቁራጽ ህርመት ልብን ናይ ሞት ምልክት ምዃኑ ሕጂ'ዉን ኣይተኻሕደን። ይኹንምበር፡ ንጥፈታት ሓንጐል ኣቛሪጹ እናሃለወን ናይ ምጅማር ተኽእሎ ኣብ ዘይብሉን፡ ትንፋስን ህርመት ልብን ብጥቡብ ኪኢላታት ስለዝቕጸለ፡ እቲ ሰብ ከም ዘይሞተ ምውሳድ ንገበነኛታት ዘርብሕ፡ ንመሰል ግዳያት ድማ ዝሃሲ ብምዃኑ ብሕግን ሳይንስን እናተነጽገ ይኸይድ ኣሎ።

# ድምጺ ናይ'ቲ ሞደሻ!

ዳኛ ካብ ዕንጸይቲ ብዝተሰርሐ ሞደሻ፡ ንጠረጴዛ ወይ ድማ ንተቐባል ሞደሻ እናሃረመ ንፍርዳዊ መስርሕ ከመሓድር ኣብ በበይኑ ኣጋጣሚታት ንርእዮ ኢና። ኣብ መደባት ቲቪ፡ ኣብ ፊልምታትን ካርቱናትን ዳኛ፡ ብኣቀማምጥኡ፡ በቲ ዝለብሶ ጋውንን ሞደሻ ሒዙ ሓሓሊፉ ጠረጴዛ ክሃርም'ከሎን ካብ ካልኦት ሰብ ማዚ ሕጊ ፈሊና ንለልዮ። እንተኾነ እዚ ኣብ ፊልምታትን ተዋስኦታትን ዘውቱርን መጸብቒ ስጉምቲን ዝኾነ ሞደሻ ተጠቃሚት ኣብ ቤት ፍርዲ ስሩዕን ኣተኩሮ ዘይግበረሉን'ዩ። ምጥቃም ሞደሻ ኣብ ኣብያተ ፍርዲ መኣስ ኣቢይን




ብኸመይን ተጀሚሩ ዝብል ሕቶ ዘዕግብ መልሲ ኣይተረኸበሉን። ብዘዕባ ሕጋዊ ኣገዳስነቱ'ውን ስሙር መረዳእታ ዘሎ ኣይመስልን።



ሞደሻ ብልክዕ ኣበይ፡ መኣስን ስለምንታይን ኣብ ቤት ፍርዲ ክሰርሓሉ ጀሚሩ ዝምልስ ሰነድ ወይ ካልእ ሩጡብ መረዳእታ ዛጊት ኣይተረኸበን። ናይ እንግሊዘኛ መጸወዒኡ ኲይኑ ዘሎ ቃል “gavel” ኣብ ጥንታዊት እንግሊዝ ንልኡላን ዝኸፈል ግብሪ ፈሰስ ወይ ክራይ'ዩ ዘስምዕ። እዚ ብኸመይ ምስ ሞደሻ ከም ዝተሓሓዝ ዝተገልጸ መረዳእታ የልቦን።

ሞደሻ ኣብ መጋባእያታት ቤት ፍርዲ ካብ መበል 12-14 ዘበናት ኣብ ዓዲ እንግሊዝ ይሰርሓሉ ከም ዝነበረ ናይ ጽሑፍ መወከሲታት ይሕብሩ። ኣብ ተመሳሳሊ እዋን ኣብ ካልኦት ክፍላታት ዓለም'ውን ሞደሻ መሰል መሳርሒታት ይጥቀሙ ምንባሮም ይፍለጥ። ዓዲ እንግሊዝ ኣቐዲማ ኣብ ስራሕ ዘውዓለቶ ትኹን'ምበር ኣብዚ እዋን'ዚ ኣብያተ ፍርዲ ዓዲ እንግሊዝን ወይልስን ሞደሻ ዳርጋ ኣይጥቀማን'የን።

ብኣንጻሩ እታ ድሒራ ዝተኣታተወቶ ኣመሪካ ኣብ መጋባእያታት ቤት ፍርዲ ብሰፊሕ ከም ትሰርሓሉ ይፍለጥ። ኣብ ኣብያተ ፍርዲ ጥራይ ዘይኰነ፡ እተፃም ብኮንግረስ ወይ ሴኔት ዝፍለጡ ተጋባእቲ'ውን ኣኼባ ንምጽዋዕ፡ ንምጅማር፡ ኣብ ኣኼባ ስርዓት ንምስፋንን ኣኼባ ንምዕጻውን ድምጺ ሞደሻ ይጥቀሙ። ፕረሲደንት ጆን ኣዳምስ'ዩ ኣብ 1789፡ ኣብ ኣኼባ ኣባላት ባይቶ፡ ሞደሻ ከም ምልክት ምጅማር፡ ከም መህድኢ ቀይቅን ምጉርምራምን ክጥቀመሉ ዝጀመረ።

ኣብ ብዙሓት ሃገራት እንተላይ ኣብ ሃገርና ኤርትራ፡ ኣብ መስርሕ ጨረታ እቲ ዝለዓለ ጻውዒት ዘቕረበ ተሻራቲ፡ ከም ዝተዓወተን ኣብ ጻውዒት ዝጸንሐ ጨረታ ተዛዚሙ፡ ዘገድድ ወዕል ከም ዝተበጽሐን ሞደሻ ወይ ደወል ምህራም ከም ሕጋዊ ምልክት የገልግል።

ኣብ ቤት ፍርዲ ዘገልግል ሞደሻ፡ ንኣውሰዕ ካብ ዝመስሉ ተረርቲ ኣእዋም ተጸሪቡ ወይ ተቐሪጹ ይዳለ። ሞደሻታት ብቐጥታ ኣብ ጠረጴዛ እናሃረምካ ዝሰርሓሎም ይኹን'ምበር፡ ኣብ ልዕሊ ጠረጴዛ ዝነብር ብያቲ ዝመስል ካብ ዕንጸይቲ ዝሰራሕ ተቐባሊ'ውን ይዋደደሉ'ዩ።

ኣብ መጋባእያታት ዕላማ ናይቲ ብሞደሻ ዝፍጠር ድምጺታት እንታይ'ዩ? ቅኑዕ ኣጠቓቕማ ናይ ሞደሻኸ እንታይ ይመስል? ዝበሉ ሕቶታትን ንምምላስ እዞም ዝስዕቡ ክጥቀሱ ይኽእሉ።

1. ሞደሻ ብመጀመርታ ምልክት ስልጣን፡ መራሕነትን ሓላፍነትን'ዩ። ብማእከላይ ዳኛ ስለዝተሓዝ ተራን ስልጣንን ናይቶም ደያኑ'ውን የመልክት። ንኣብነት፡ ማእከላይ ዳኛ ነታ ሞደሻ ንሓደ ወሰናይ ዳኛ እንተኣረኪብዎ ናይ ምውሳን ስልጣን'ውን ኣረኪብዎ ማለት'ዩ።

2. መስርሕ ክርክርን ፍርድን ከም ዝተጀመረ ወይ ድማ ኣብ ዕርፍቲ ዝጸንሐ መጋባእያ ዳግም ከም ዝቐጸለ ኣቓልቦ ተጋባእቲ ንምጽዋዕ ወይ ድማ መጋባእያ ከም ዝተወደአ ንምምልካት።

3. ኣብ ማእከል ክርክር ሰብ ጉዳይ ወይ ድማ ጠበቓታትን ኣኽበርቲ ሕግን ቀይቀ ወይ ዓው ዓው ምስ ዘልዕሉ ከም ነጥቢ ስርዓት ወይ መጠንቀቕታ የገልግል። መጀመርታ ናይ ቃል መጠንቀቕታ ይወሃብ፡ ድሓር ሞደሻ ይህረም፡ ድሕሪኡ ስሩዕ ስርዓት ዘጉደሉ ሰብ ጉዳይ ካብ መጋባእያ ከም ዝወጹ ወይ ድማ ብንዕቀት ቤት ፍርዲ ተጠሚቶም ህጹጽ ማእሰርቲ ከም ዝወሰኖሎም ይግበር። ብመሰረት ገበናዊ ሕጊ ሃገርና፡ በዓል ጉዳይ ሓረቐ ንዳኛ ወይ ቤት ፍርዲ ምስ ዝጸርፍ፡ ሽዑ ንሽዑ ካብ ሓደ ወርሒ ክሳብ ሹድሽተ ወርሒ ዝዘርጋሕ ማእሰርቲ ክወሰኖሉ ይኽእል።

4. ኣብ መስርሕ ክርክር ዝተዋህበ ብይን፡ ቀጸራ ወይ ዉሳነ ዝጸንዕን ዝትግበርን ምኳኑ የመልክት።

ይኹን'ምበር ዳኛ'ውን ንሞደሻ ብኣገባብ ክጥቀመሉ ሞያዊ ግዴታ ኣለዎ። ንሞደሻ እናወጣወጠ ንሰብ ጉዳይ ከፈራርሓሉ ኣይግባእን'ዩ። ኣብ ዘይምሸጉይ እዋን ጠረጴዛታት እናደሰቖ፡ ንመስርሕ ክርክር ፍርዲ ክድውሽ ወይ ክርብሽ ቅቡል ኣይኮነን። ኣካላቱ ኣብቲ ሞደሻ ክምርኩስ ወይ ኣብ እዋን ስራሕ ነቲ ሞደሻ እናገላበጠ ከም ኣሻንጉሊት (toy) ክጻወተሉ ብስነ-ምግባር ቤት ፍርዲ ፍቑድ ኣይኮነን።

ሞደሻ ናይ ምጽራብ ጥበብ'ውን ንወድድር ዝዕድም ስም ቀረጽቲ ዘጸውዕን ስነ-ጥበባዊ ሞያ ኲይኑ'ዩ። ራናር ጆንሶን ዝተባህለ ቀራጺ፡ ቤቱላ ካብ ዝተባህለ ናይ ኣይስላንድ ገረብ ዝቐረጾ ሞደሻ፡ ካብ 1955 ጀሚሩ፡ ኣብ ከተማ ኒውዮርክ፡ ኣብ ኣኼባታት ወድብ ሕቡራት ሃገራት ኣብ ምግልጋል ይርከብ።

ብርእይቶ ገለ ጸሓፍቲ ሞደሻ ንምጥቃም ዘገድድ ሕጋዊ ግዴታ የሎን። ቤት ፍርዲ ብባህሪኡ ተፈራሒ ስለዝኾነ፡ ሰባት የኽብርዎ'የም። ስሩዕ ስርዓት ቤት ፍርዲ ዝግህሱ ኪጋጥሙ'ከለዉ ድማ ብናይ ቃል መጠንቀቕታ ወይ ብመቕጻዕቲ ክእረሙ ይኽእሉ'የም። ኣብ ቤት ፍርዲ ሓለውቲ ብምምዳብ ጸጥታ ምኽባር'ውን ጸገም የብሉን። ስለዚ ሞደሻ ‘ሕጋዊ ኣገዳስነት የብሉን’ ብምባል ይድምድሙ።

ኣብ ዝበዝሓ መጋባእያታት ቤት ፍርዲ ኤርትራ፡ ዳኛ ሞደሻ ክሕዝ ዝውቱር ኣይኮነን። ኣብ ዝተወሰነ መጋባእያታት፡ ንኣብነት ኣብ ናይ መውዳእታ ይግባይ ሰማዒ፡ ሞደሻ ኣብ ጥቕሚ ከም ዝውዕል ይፍለጥ። ብመሰረት ገበናዊ ይኹን ሲቪላዊ ስርዓት ሕግታትና'ውን ብዛዕባ ምጥቃምን ዘይምጥቃምን ሞደሻ ዝተጠቕሰ የልቦን። በዚ ድማ ሞደሻ ኣብ ኣብያተ ፍርድታት ምጥቃም፡ ብልማድ ዝማዕበለ፡ ከም ትእምርቲ ፍትሒ፡ ከም መግለጺ ስልጣንን ሓላፍነትን፡ ከም ነጋሪት ድምጺ ኲይኑ ካብ ምግልጋል ሓሊፉ፡ ናይ ምጥቃሙ ሕጋዊ ግዴታ ዘሎ ኣይመስለንን።

***

# ዕላል ምስ ድምጻውን ተዋሳእን

## ኦርዮን ሳልሕ

ዘርኢሰናይ ዓንደብርሃን

### ብሓጺር ድሕረ ባይታኻ ክንጅምር?

ኦርዮን ሳልሕ እበሃል፡፡ 26 ሰነ 1984 ኣብ ሳሕል ተወሊደ፡፡ ክሳብ ናጽነት ዝኸውን ድማ ኣብኡ ጸኒሐ፡፡ ድሕሪ ናጽነት ድማ ትምህርቲ ጀሚረ፡፡ ኣብ ቤት ትምህርቲ መደብርን ካልኦትን ናይ መባእታ ትምህርተይ ተኸታቲለ፡፡ ብድሕሪኡ ናይ ማእከላይ ደረጃ ትምህርተይ ኣብ ቤት ትምህርቲ ሓድነት፡ ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርተይ ከኣ ኣብ ባርካ ተማሂረ፡፡ ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርተይ ወዲአ ኣብ 2003 ናብ ሳዋ ወሪደ፡፡ ኣብ ቤት ጽሕፈት ማእከል ስልጠና ኣብ ጽገና ኮምፒዩተር ከምኡ ድማ ከም ኦፕሬተር ኰይነ ሰሪሐ፡፡ ጸኒሐ ድማ፡ ምስ ጋንታ ሳዋ ከም ተጻዋታይ ባስኬት ቦል ኰይነ ተጠርኒፈ፡፡ ክሳብ 2013 ድማ ምስ'ታ ጋንታ ጸኒሐ፡፡ ብድሕሪኡ ኣባል ጉጅለ ባህሊ ቀይሕ መሬት ባህላዊ ጉዳያት ህ.ግ.ደ.ፍ ኰይነ እሰርሕ ኣለኹ፡፡ ኣንዊሐልካዶ!?



### እዋን ቁልዕነትካ ከመይ ትገልጾ?

ከም ቁልዓ ፍቱውን ምስ ሰብ ሕውስን ምንባረይ'የ ዝዝከሩኒ፡፡ ኣብቲ ፈላሚ ዕድመይ ሰድራይ ከቲዶም ስለዝነበሩ ኩላቶም የቀብጥኑለይን የሐንቅቑንን ነይሮም፡፡ በዚ ኸኣ ቀልጢፈ ናይ ዓቢይቲ ባህርያት ሐዚ፡፡ ክፉል ኣካላትካ ምፍላጥ፡ ገለ ገለ ቃላት እንግሊዝ ምጽናዕ... ቀልጢፈ ዝኸኣልክዎ'ዩ ነይሩ፡፡ ብኸምዚታት ከኣ ፍቱው ነይረ፡፡ ካልእ ከኣ ኣገዳሲ ህንጡይ ምንባረይ የዕልሉኒ፡፡ ኩሉ ክፍትኖ ይደሊ ነይረ፡፡ ኩሉ ነገር ናይ ምኽኣል ህንጡይነት ነይሩኒ፡፡ ሓደ ካብኡ እዚ ናይ መዚቃ ነገር'ዩ፡፡ ወዲ ኢብርሂም (ኣቦይ) ደራፋይ እዩ፡፡ ኣብቲ እዋን ኣባል ጉጅለ ባህሊ መቐደሮ እንዳ 70'ዩ ነይሩ፡፡ ኣብ ናይ ዕረፍቲ ወይ ደቂም ክርእዩ ኣብ ዝወሃቦም ግዜ ናብ'ቲ ልምምዶም ይወስዱኒ ነይሩ፡፡ ናይ'ቲ ባንድ ንጥፈታት ብዙሕ ይስሕቡኒ ነይሩ፡፡ ብፍላይ ከቦርድ ዝጻወት ዝነበረ ማስፍን ሽሪፎ ልዕሊ ኩሉ ይስሕበኒ ነይሩ፡፡ ብዘኸኑ መገዲ ነታ ኦርጋን ክትንክፉ ይደሊ ነይረ፡፡ ብዘይካ ናይ ኣቦይ ጽልዋ ከኣ ኣባላት ናይ'ታ ጉጅለ ባህሊ ህንጡይነት ከሕድሩለይ በቒዖም'ዮም፡፡

### ኣብ ድሕረ ባይታኻ ከም ዝገለጽካለይ - ክኢላ ጽገና ኮምፕዩተር፡ ኦፕረይተር፡ ስፖርተኛ ሕጂ ከኣ ስነ ጥበበኛ ኰይንካ ትሰርሕ ኣለኻ፡፡ ከመይ ይተኣሳሰረልካ?

ተጻዋታይ ኩዕሶ እግሪ'ውን ነይረ፡፡ ቅብኣ ንባዕሉ ይፈታትን ነይረ'የ፡፡ ከምቲ ዝበልኩኻ ኩሉ ናይ ምኽኣል ህንጡይነት ነይሩኒ፡፡ ብቑልዓይ ኣብ መራፈት ናብ ስቱድዮ ስነጥበበኛ ኤድዋርዶ ኣርኣያ ቀጻሊ ይኸይድ፡ ንሱ ድማ ካንቫስ ሂቡ ይፈታትነ ነይሩ፡፡ ትምህርቲ'ውን ይፈቱ ነይረ፡፡ ብፍላይ ኣደይ (መድህን ኣስመላሽ) ከኣ ኣብ ትምህርቲ ትግደስ ስለዝነበረት ጽልዋ ነይሩኒ፡፡ ብኸምኡታት'ዩ ዝኸውን፡፡

### ኣብ ዓውዲ ስነ ጥበብ መዓስ ኢኻ ክትሳተፍ ጀሚርካ?

ብንጡፍ ክሰርሓሉ ዝጀመርኩ ኣብ 2001 እዩ፡፡ ምስ ጉጅለ ባህሊ ናጽነት ሃማመተኤ ዞባ ማእከል ተጠርኒፈ፡፡ ከም ደራፋይ ክሰርሕ ኢለ'የ ሕቶ ኣቕሪበሎም፡፡ እቶም ጠርነፍቲ ፈቲኖም ስለዝተቐበሉኒ ከኣ ክደርፍ ጀሚረ፡፡ መበዝሕትኡ ድግማ ደርፍታት'ዩ ነይሩ፡፡ ኣብ 2002 ዝወጽኣት 'እሩሩ' ትብል ህብብቲ ደርፊ ምስ መሪሕ ማጆር ንደግማ ነይርና፡፡ እዚ ክብለካ ግን እቲ ዝምባለ ካብ መጀመርታ ጸኒሑኒ'ዩ፡፡ ቅድሚኡ ግጥምታት ይጽሕሕፍ ነይረ፡፡ ኣብ ቤት ትምህርቲ ባርካ ኣብ ዝነበረት ጉጅለ ባህሊ - ከም በዓል ጮቤን ሰናይት ኣሚነን ዝነበርዋ'ውን እቶ ይብሉኒ ነይሮም፡፡ ግን ቀሩብ ሕፍረት



ነይሩኒ መስለኒ። ናብ ሳዋ ምስ ከድኩ፡ ኣብ ጉጅለ ባህሊ ኣይኣተኹን። ግን ካብ'ቲ ናይ ደርፊ ስራሕ ብዙሕ ኣይረሓቕኩን። ምሳይ ዝተመደበ ሄናክ ቀለታ ዝበሃል መዚቐኛ ነይሩ። ኣዝዩ ንፉዕ ሰብ'ዩ። ምስኡ ኮይንና ከኣ ቀጻሊ ልምምድን ዝተፈላለየ ፈተነታትን ንገብር ነይርና። ደሓር ኣብ ቀዳማይ ዙርያ ውድድር 'ሸንግርዋ' ተሳቲፈ። ደሓን ተመኩሮ ቀሲመ። ብድሕር'ዚ ውድድር 'ሰብ ንቤቱ'ዩ ዝመስል' ትብል ብዳንኤል ብጹእኣምላኽ ተገጢማ ብሃብቶም የማን ዝተዘየመት ደርፊ ደሪፈ። ኣብ መኽፈቲ ናይ'ቲ ኤርትራ ዙዳለውቶ ውድድር ኩዕሶ እግሪ - ሴካፋ ምስ ቤትኤል ኣፈወርቅን ሮቤል ሚከኤልን 'ስፖርት' ትብል ደርፊ ኣቕሪብና። እታ ደርፊ ብኣርኣያ ሃይለ (ወዲ ሃይለ) ዝተዳለወት'ያ ነይራ።

**ከም ዝዝከር እታ ምስ ሶማዕቲ ብስፈሐ ዘላለይትካ ስራሕ ብቪድዮ ክሊፕ ዝተዳለወት 'ልቢ'ዩ ዝብገስ' ትብል ደርፍኻን እያ ነይራ። ብዛዕባኣ ገለ ክትብለና?**

እወ እዛ ደርፊ ኣካል ናይ ኣልበመይ እያ ነይራ። ካብ'ተን ኣብ ሳዋ ኮይነ ዙዳለኹወን'ያ ነይራ። ቅድሚ ኣልበመይ ምዝርግሐይ መላለዩት ክትከውን ኢለ'የ ዘርጊሐያ። ባዕለይ'የ ጽሒፈያን ዘይመያን - ፍሉይ ዝኾነ ስምዒት ትህበኒ ደርፊ'ያ ነይራ። እታ ደርፊ ክጽሕፉ ዘበገሰኒ ዝተፈላለየ ምኽንያታት ነይሩ። እቲ ቀንዲ መበገሲ ግን ዛንታ ናይ ሓንቲ ብመገዲ ሓደ ዓርከይ ዝፈልጣ፡ ካብ ዓዲ ጣልያን ተመሊሳ ብጥሮታ ትናበር ሰብ'ያ። ምሉእ ህይወታ ኣብ ስደት'ያ ኣሕሊፋቶ። እታ ሰበይቲ ውላድ ኣይነበራን - ብኸፃሚ ተደንግጸኒ ነይራ። ብጎንእስታ ኣዝያ ጽብቕቲ ምንባራ'ዩ ዝዕለል። በቲ ክርኢያ እንከለኹ ዝበረኒ ትዕዝብቲ'ውን ክትግምቶ ዝከኣል'ዩ። ጽብቕትን ብዙሓት ጠመትቲ ከም ዝበርዋን ኣየጠራጥርን'ዩ። ማዕረ'ዚ ድንጋጹ ብሰባትን ብፍላይ መቕርባ ዝዘረብ ዛንታ ነይሩ። ዳርጋ ብጽጋብ'ያ ዘይወለደት ዝብል ስምዒታት ነይሩ። እዚ ዛንታ ነይሩኒ። ኣብ ባህልና ይኹን ኣብ ካልእ ዓለማት፡ ዝያዳ ኑቲ ሓዳር እትብሀሎ ጓልኣንስተይቲ'ያ። ኩሉ ኣለኒ ኢላ እንተሓሰበ ግን ዋላ ኣብ'ቲ ቅኑዕ ግዜ ምስ'ቲ ቅኑዕ ሰብ ኣብ ምውሳን ክትሸገር ትኽእል'ያ። ዝርዝራት ክገልጽ ኢለ'የ ጽሒፈያ። ከመይ ኣቕሪብያ ኣይፈልጥን።

**እወ ጸቡቕ ተሰሚዕት ከምዝበራ እዝክሮ'ዩ።**

እወ ... ኣብ ህዝቢ ጸቡቕ ተቐባልነት ነይርዋ። ምናልባት መጀመርታ ትላለ እንተደኣሃሊኻ - ኣደራርፋኻ፡ ኣቀራርባኻ ኩሉ ሓደሽ ብምዃኑ ንእሹቶ መበገሲ ዘድሊ ብምዃኑ ክኸውን ይኽእል'ዩ። ኣዝዩ ኣተባባዒ ተቐባልነት ረኺበላ።

**ገለ ክፋላ'ዶ ክትብለለይ?**

ናይ ውሽጥኺ ስግኣት ሰሚዐዮ'ኮ'የ

ንሱ ቀዲሙኪ ኣፍኪ ከየድሃየ

—

ተበገስ ኣይትበልዮ ንእግርኺ

ዘይተበገሰ ልብ'ኺ ከይኩርየልኪ

—

ይኣክል ፍርሀኺ ስግኣትኪ ይወገድ

ጽባሕ ከይሓልፈኪ ማህጸንኪ ከይሕንገድ

ጊላኺ'ባ ይኹን ምለኺ ልብ'ኺ

እግሪ ኣይኣብየኸንዩ ልቢ እንተኣዚዝኪ

**ብዛዕባ 'ላንጋ ላንጋ' ዝርእሰታ ኣልበምካ ክዕለለና።**

እወ ከምቲ ኣቐዲመ ዝገለጽኩልካ፡ እቲ ናይ ኣልበም ስራሓት ገሊኡ ኣብ ሳዋ እንከለኹ ዝጀመርክዎ'ዩ ነይሩ። ኣብኡ ገለ ገለ ደርፍታት ኣዳልየ ነይረ። ደሓር ምስ ኣባል ማርሺን ባንድ ዝነበረ ሰጣባቢኛ መሪሕ ዓንደብርሃን ቀጻሊ ብዛዕባ ምድላው ኣልበም ነዕልል ነይርና። ንሱ'ውን ገለ ገለ ዙዳለዎ ስራሓት ስለዝነበረ ኣካል ናይ'ቲ ኣልበም ኩይኑ። ልዑል ድፍኢት ካብ ዝኾብረለይ'ዩ። ከም በዓል ዑፈይ፡ ኣብርሃምን ካልኦት ዜማታትን ግጥምታትን ገይሩ። ንፉዕ ገጣሚን ዘያምን'ዩ - ከም በዓል 'ንሰኺ ዘይብሉ' ዝብል ደርፊ ናይ ተስፋኣለም (ቁርጫጭ) ዝነበረ'ዩ።

ባዕለይ ዙዳለኹዎ ከም በዓል - ተሃዊኽኪ፡ ዓጉብ፡ ልቢ'ዩ ዝብገስ ዝብል ነይሩ። ደሓር ናብ ናይ መውዳእታ ደረጃ ስራሓት ኣቲና። ሰጣባቢኛ ሕሩይ ዳንኤል ኑተን ሸውዓተ ደርፍታት ኣወሃሂዱን ከቦርድ ተጻዊቱን። ላንጋ ላንጋ ትብል ደርፊ ጳውሎስ ሰለሞን፡ 'ስዑር'የ ብፍቕራ' ኤፍሬም ዓንደማርያም፡ ክልተ ደርፍታት ድማ የናስ ተወልደ (ደርሆ) ኣወሃሂዶመን። ኣብ መዚቃ ሬገን የማነ በይዙ፡ ሳንታና ጊታር፡ ብሎዊንግ ኣሮን ሳጠር ተጻዊቶም። ዝጠዘሐ ደርፍታተይ ኣብ ተሰሪት ሰቱድዮ ገለ ከኣ ኣብ ሚጋሚክስ ተቐሪጹ።

**ካብ ኣልበምካ እታ ተዘኩሪትን ዝያዳ ኣብ ልቢ ሰብ ዝኣተወትን 'ላንጋ ላንጋ' ትብል ጣዕመ ዜማ'ያ ነይራ። መን'ዩ ኣዳልዩዋ?**

እወ እታ ክሱብ ሕጂ ተፈታዊት ኩይና ትቕጽል ዘላ ደርፈይ እያ። ግጥምን ዜማን ሰጣባቢኛ ኣኽሊሉ ተሰፋጽዮን'ዩ ኣዳልዩዋ። ሓቂ ይሓይሽ፡ እዛ ደርፊ ንዓይ ዘይኮነ ንወዲ ኢብርሂም ማለት ንኣቦይ'ዩ ሂብዎ ነይሩ። ኣልበም እናዳለኹ ከለኹ'ዩ ሓደ ደርፍታት ዝሓዘ ካሴት ሂቡ፡ እስከ እዚ ደርፍታት ቼክ ግበሮ ኢሉኒ። ሓንቲ ካብ'ተን ደርፍታት 'ላንጋ ላንጋ' ትብል'ያ ነይራ። ጥባ ከይሰርሓ ገለ ዓመታት ገይራ ነይራ። ኣዕሩኽተይን መሳርሕተይን ኸፍሱ ይምሓሮ ሮቤል ወልዱ (ወዲ ሼሕ)፡ ዳንኤል

ብጹእኣምላኽን መራሕን ምስ ሰምዕዋ ኣዝዮም ፈትዮሙ። ልዕሊይ ንሳቶም ኣብ'ታ ኣልበም ክትኣቱ ድሌት ነይርምም። ጥዕምቲ ደርፌ ምኻና ይርድኦኒ ነይሩ። ዝያዳ ግን እቲ ሓይላን ዕምቈታን ናብ ህዝቢ ምስ ቀረበት'ዩ ተረዲኡኒ።

**ኣኽሊሉ ብኣኻ ተዘይማ ምስ ሰማዓ እንታይ ዓይነት ግብረ-መልሲ ሂቡካ?**

ዝገርመካ ምስ ኣኽሊሉ ቅድሚኡ ሌላ ኣይነበረናን። እታ ደርፌ ድሕሪ ምዝርግሓ ኢና ኣብ እምባሶይራ ሆቴል ተራኺብና። ጸቡቕ ገይረ ከም ዝደረፍኩዋ ነጊሩኒ። ኣነ ኸኣ ልዕሊኡ ነታ ብዕድል ዝረኸብኩዋ ደርፌ ብምስርሑን ብሓፈሻ ንዘለዎ ዓቕሚን ኣብርክቶን ምስጋናይን ኣድናቖተይን ገሊጸሉ።

**ገለ ካብ ትሕዝቶኣ ክትቅርብ?**

ሕራይ ምስ ዜማኡ ወይስ ... (ሰሓቕ)

*"ህዋሳተይ ሕማቕ ኣልሚደክዮ*
*ጨው ስኢኑ ናብራ ጸሊኣዮ*
*ብመጻእኩ መጻእኩ ጸሚመ*
*ኣብ ተስፋ በይነይ ተጋዲመ*
*በሊ ጽንበኽተይ ይኣክል ናብራ ማዕዶ ማዕዶ*
*ወይ ምጽእኒ ክንምስርቶ ኣጉዶ ወይ ኣቕበጽኒ*
*በይነይ ክላመዶ*
*ላንጋ ላንጋ*
*ፍቕሪ ላንጋ ላንጋ..."*

እናበለት'ያ ትቕጽል።

**ኣልበምካ ብሓፈሻ ከመይ ዓይነት ቅዲን ትሕዝቶን ዝበረ'ያ?**

እወ ኣብ ኣልበመይ ዝበረ ትሕዝቶ ዝያዳ ከኣ ኣደራርፋይ ዝሕል ዝበለ'ዩ። ናብ ትዝታ፣ ምፍልላይ፣ ናፍቖት፣ ተስፋ ... ናብ ምስትንታን ዝሽድ ትሕዝቶታት ዝሓዘ ከኣ'ዩ።

**ኣብ ኣልበምካ ዝያዳ ምሳኻ ዝተኣሳሰራ ደርፍታት ኣየኖት'የን።**

እተን ባዕለይ ዝሰራሕክወን ደርፍታት ገለ ሓቀኛ መበገሲ ዝበረን ብምኻነን ዝያዳ ምሳይ ይተኣሳሰራ ነይረን። ንኣብነት 'ተሃዊኽኪ' ትብል ነይራ። ንሓንቲ ኣብ ሳዋ ዝፈልጣ ዝበርኩ፥ ደሓር ኣብ ንኣሰ ዕድመኣ ብሓደጋ ዝሞተት ጓል ዝደረፍኩዋ'ያ። ብመገዲ ኣፍቃሪኣ'የ ዝፈልጣ ነይረ። ህይወታ ምስ ሰኣነት ንእስነታን ብሩህ መጻኢኣን ተራእዩኒ። ፍቕሪ'ውን ሸውዓ'ያ ትጀምሮ ነይራ። ዝኢ ከኣ፥ ከም ተዓዛብይን ልሳን ኣፍቃሪኣን ኮይነ፥ እንታይ ሃዊኽኪ እናበልኩ ገጢመያ።

*'ዝይወዳእኹዎ ፍቕሪ ኣለኒ ኣብ ምድሪ*
*ኢልኪ እንተትልምኒ ካብ ልበኺ*
*ሰማዕዮ ነይሩ ፈጣሪ'*

ዝብል ሓሳባት ዝሓዘት'ያ ነይራ። ካልእ 'ዓገብ' ትብል ነይራ። በዓል ኣወል ሰዒድ ኣብ ፊልም 'ከመይ ዲና?' ከም ሳውንድ ትራክ ተጠቒሞሙላ ነይሮም። ብሓፈሻኡ ብዛዕባ ኣብ መንጎ ኣሕዋት፥ መቓርብቲ ዝርአ ምብድዳልን ተንኮላትን እትትቅፍ'ያ ነይራ። ሕመረት መልእኽታ፥ ኣብ ሓደ ሰብ ኩሉ ባህሪ'ዩ ዘሎ። ንሰኻ ጾናይ ዝያዳ ተጐብዞ ወይ ጾናይ ዝያዳ ተብልዮ'ዩ ውሳኔ ዝበል መልእኽቲ'ዩ ነይርዋ። እታ ኣዝዩ ዝፈትዋ ግን ክፍሉ ዳንኤ ኣብ ዝለዐለ ዜማ ዝሰኻዕኩዋ 'ረቢሽናካዶ ፍቕሪ' ትብል'ያ ነይራ። ኣብቲ እዋን ብዙሕ ንፍቕሪ ዝሽሰሰን ተሓታቲ ዝዀበርን ደርፍታት ነይሩ። ገለ'ውን ነዊሕ ዝገበረ - ከም በዓል 'ኣይተሻሩ ኣታ ፍቕሪ፥ ብዙሕ በዲልካኒ ኣንታ ጠማቲ ዓይነይ'. . ከምዚ ፍቕሪ ባዕሉ ጕቲቱ ናብ ጸገም ዘእቱ ገለ ገይርካ ዝቐርብ ማለት'ዩ። ኮቲ ብሰባት ዝመጽእ ጉድለታት ናብ ፍቕሪ ምልጋብ ነይሩ። ኣነ ፍቕሪ ብመሰረቱ ጸቡቕ ነገር ምኻኑ'የ ዝኣምን። ዝኢ ንምብዳህ ድማ፥ 'ብቕሰ ረቢሽናካዶ ፍቕሪ፥ መረረኻ ኣስምዕ' ትብል ግጥሚ ገይረላ። ካልእ ብዋርማይ ኣብርሃም ተገጢማ መራሕ ዜማ ዝበረላ ንዘኽሪ ስዉእ ብዓብ ኣብርሃም ኣፈወርቂ ዘቕረብኩዋ ደርፌ'ውን ነይራ።

**ናይ ደርፌ ስራሓትካ ኣመንጉና ብዛዕባ ምውሳእ ከዕልል?**

ይከኣል'ዩ።

**ኣብ ውሑድ ዘይኮነ ናይ መድረኽ ተዋሳእታትን ፊልምታትን ክትዋሳእ ርእየካ ኣለኹ።**

እወ ኣብ ገለ ገለ ስራሓት ተሳቲፈ ኣለኹ። ምውሳእ ኣዝዩ'የ ዝፈትዎ። ብዙሕ ፊልምታት'የ ዝርኢ። ድሕሪ ነዊሕ ምድላዋትን ጻዕርን ሓደ መዓልቲ ንሩፅ ተዋሳኢ ክኸውን'የ ዝብል ሓሳብ ነይሩኒ። ኣብ ሓጺር እዋን ክኣትዎ'የ ዝብል ሓሳብ ግን ኣይነበረንን። ደሓር ግን ብተፈሪ መብራህቱ ኣብ ትዳለ ዝበረት 'ትኳቦ' ትብል መዚቃዊት ድራማ ክዋሳእ ሕቶ ቀሪቡለይ። ቅድሚኡ ኣብታ ቦታ ክልተ ሰለስተ ሰባት ፈቲኖ ነይሩ። ምስ'ቲ መዚቃዊ ክፋል ዝሓዘ ምኻኑ ግን፥ እቲ ጠለብ ናባይ ኮይኑ። ኣነ'ውን ኮቲ ዕድል ክሕልፎ ኣይደለኹን። ግን ኣዝዩ ብልዑል ተገዳስነት'የ ሒዘዮ። ኣብ ውሽጢ ክልተ ሰለስተ መዓልታት ናተይ ጥራይ ዘይኮነ ንብምሉኡ እቲ ድርሰት ክሳብ ዘጽንዖ ኮይነ። ዳርጋ ኣብ'ቲ ዝቐጸለ ኣዋርሕ ምሉእ ግዜይን ዓቕመይን ወፍየ ሰሪሐ። እቲ መዚቃዊ ክፋላት ኩዓሎ እንኮሎ ምሉእ ግዜይ ኣብ ስቱድዮ የሕልፎ ነይረ። ገለ ገለ'ውን ደሰርሕ ነይረ። ገለ ገለ ምርኢታት፥ ኣቐዲሙ ተቐሪጹ'ዩ ቀሪቡ። ብፊልምን መድረኽን ዝተወሃሃደት'ያ ነይራ። ንዓይ ዓቢ ተመኩሮ'ዩ ኮይኑኒ።

**ትሕዝቶ ናይ ትኳቦ እንታይ'ዩ ነይሩ?**

ብዛዕባ ሓደ ንስድራኡ ዝኸሎ 'ትኳቦ' ዝተባህለ ኣብ እዋን መግዛእቲ ጣልያን ናብ ትሪቡሊ ዝወፈረ ዓስከር'ያ ተዘንትው። ዕድል ገይሩ ካብ'ቲ ኩናት ብህይወት ይምለስ'ዩ። ይኹን'ምበር ምስ ተመልሰ ስድራኡ ዓሪፎም ይጸንሕዎ። እዚ ብኸቢድ ይትንከፎ። ልዕሊ ኩሉ ድማ እቲ ዝበረ መግዛእቲ ከይተቐየረ ስለዝጸንሖ፥ ኣብ ጕዳጓን ቃልሰን ይኣቱ። ንሰለ ህዝቡ ድማ ይውጋእ። ኣነ ናይ ትኳቦ ተራ ሒዘ'የ ተዋሲአ። ኣብቲ መዚቃዊ ክፋሉ ኣብ'ቲ እዋን ዝድረፍ ዝበረ ደርፍታት ምስ ባህላዊ ትሕዝቶታት ዝተኣሳሰረ ኣቀራርባ ነይርዎ።

*"ኢደይ ደሓን ወዓሊ*
*ኣነስ ከይደየ ንትሪቡሊ*
*ኣበይ ኣለዉ በዓል መሓመዶ*
*ብኻራ ጉዲፎም ብጋሌዶ"*

ገለ ዝብል'ዩ ነይሩ።

**ንወለዶታት ናብ ድሕሪት ተመሊስካ ኢኻ ተራ ናይ ትኳቦ ወሲድካ። ማዕረ ክንደይ በዓኒ ነይሩ?**

እወ ቡዳሂ'ዩ ነይሩ። ግን ተመሳሳሊ ዛንታን ተመኩሮን ዘለዎም ገለ ሰባት ይፈልጥ ነይረ። ገለ ገለ ዘዕለሉኒ ዛንታ ሰባት ነይሮም። ሽዑ ኑቲ ዛንታኦምን ኩነታቶምን ቀዲሐ ኣብ ውሽጠይ ከም ዝኣቱ ኣብ ምግባር ሰሪሐ። ክሳብ ክንደይ ተሰሚዑካ እንተኢልካኒ - ብፍላይ ኣብ ሓንቲ ወለዱ ሞይቶም ዝጸንሕዎ ክፋል፣ ኣብ ልምምድ ሰለስተ ወርሒ ምሉእ እየ ነቢዐ። ፍሉይ ድንጋጸን ምትሕሓዝን ይስምዓኒ ነይሩ። እቲ ዘሕለፍዎ፣ ታሪኾም ዘይንገር፣ ንዑዲ ጓና ፈላጢ ዘይብሉ ... ናይ ብዙሓት ዛንታ'ዩ። ኣዝዩ ይትንክፈካ!

### ኣብ ናይ ፊልም ሰሪሓትክ?

ኣብ ሰለስተ ናይ ፊልም ስራሓት'የ ተሳቲፈ። እታ ቀዳመይቲ 'ኢድ ሽናሒት' ትብል ብፊልሞን ንጉሰ ዝተደርሰት ፊልም'ያ ነይራ። ንህይወት ስደተኛታት ትድህስስ'ያ። ምስ በዓል ፍረሰላም ኩይንና ዝተዋሳእናሉ'ያ ነይራ። ብድሕሪኡ ብሂገ ዝሰራሕክዋ ግን ከኣ ክሳብ ሕጂ ናብ ተዓዘብቲ ዘይበጽሐት 'ሩፍታ' ዘርእስታ ብዘርእሰናይ ዓንደብርሃን ዝተደርሰት ፊልም'ያ ነይራ። ስለምንታይ ኣይተዘርግሐትን ኣይፈለጥኩን። ግን ክሳብ ሕጂ ዝጸቢያ ስራሕ'ያ። እታ ሳልሰይቲ ኸኣ ብሙብራህቱ ግርማይ ተደሪሳ ዝተኣልየት 'ዕጫዶ ምርጫ?' ዘርእስታ ፊልም'ያ። ካብተን ጸቡቕ ደረጃታት ዘለወን ኣብ ናይ ረሚ ኣዋርድ ውድድር ተሳቲፋ'ውን ክትዕወት ዝኸኣለት'ያ።

### ናይ ምውሳእ ተመኩሮኻ ከመይ ረኺብካዮ?

ጸቡቕ ተመኩሮ'ዩ ነይሩ። ምስ ዓበይቲ ተዋሳእትን ፈታኒ ገጸ ባህርያትን ክትሰርሕ ኩሉ ግዜ ብድሆ'ዩ። ንኣብነት ኣብ ዕጫዶ ምርጫ ምስ ብርሃን ዞርያስ፣ መረብ እስቲፋኖስ፣ የርዳኖስን ካልኦትን ዝመዘዝን ክእለት ከምጽእ ነይሩኒ። ምውሳእ ግን ኩሉ ክትትካሉ ድሉው ዝኾነ ሞያ'ዩ። ብሓፈሻኡ ኣብዚ ዓውዲ ኸኣ ናይ ተዋሳእቲ ይኹን ናይ ካልኦት ምትሕብባር ኣሎ። ኣዝዩም ፍሕሽዋት'ዮም። በዚ ኸኣ ናብ'ቲ ትሕተቶ ደረጃ ክትበጽሕ ኣጸጋሚ ኣይኮነን'ዩ።

### ናብ ደርፌ ክንምለስ፣ ናይ ኣቦ ዜማ



### ኣተወብርሃን ሰገድ ገለ ደርፍታት ዝደገምካዮ ሰሚዐ ኣለኹ። እንታይ'ዩ መበገሲኻ?

እወ ... ብዛዕባ ታሪኽ ህይወት ኣቶ ኣተወብርሃን ሰገድ ዘዘንቱ ናይ መድረኽ ድራማ ክንሰርሕ ተበጊስና ነይርና። ኑቲ ናቱ ክፋል ሒዘ ምስራሕ ጀሚረ። ኑቲ ናቱ ደርፍታት ኑቲ መብቁላውንቱ ከየጥፋእናን ብዙሕ መሳርሒታት ከየብዝሕናን ክንደግሞ ተሰማሚዕና። በዚ ኸኣ፣ ፍቕረይ ተመለሲ፣ ዓደየ ዓዲ ጀጋኑ፣ ኣሰላማይ ክሰታናይ፣ በጊዐይ በጊዐየ ዝርከብኣን ሓሙሽተ ደርፍታት ኣብ ስቱድዮ ደጊመየን። እታ ድራማ ብገለ ምኽንያታት ናብ ምርኢት ከሽቕርባ ኣይከኣልናን። እተን ዝደገምኩዎ ደርፍታት ግን ወጺኡ ሰሚዐየን።

### ድሕሪ ኣልበምካ ብዛዕባ ዝሰራሕካዮ ደርፍታት ክተዕልለና?

እወ ኣብ ሃገራዊ በዓላት ይኹን ብንጹል ዝሰራሕክዎ ብዙሕ ደርፍታት ኣለዉ። ቤንሆር ገጠምዋ ኣርኣያ (ወዲ ሃይለ) ዜማ ዝሰርሓላ - 'ሞሳኻ'ዩ' እትብል ናጽነት ንህዝቢ ኤርትራ ልዕሊ መሰል ምኳኑ እተብርህ ኣብ መዓልቲ ናጽነት ዘቕረብኩዋ ነይራ። ብዘይካ'ዚ 'ኣንብብ' ትብል ሄኖክ ታደሰ ግጥሚ ዝበረሉ፣ ዑቕባሽደር ድማ ዜማ ዝሰርሓላ ኣፍርየ ነይረ። 'ሃለው' ትብል ጓይላን ካልእ ከኣ 'ኪድሊይ' ትብል ማይክሮን ሃብቶም የማነ ዘዳለወን ደርፍታት ኣቕሪበ ነይረ። ካልእ ንበዓልቲ ቤተይ ዝደረፍኩዋ 'መለእክቲ' ትብል ተኽለ ፋንታ (ማዕረባ) ዝሰርሓን ኣነ'ውን ናተይ ሓሳባት ዝበርኩላን ደርፌ ነይረ።

### በዚ ኣጋጣሚ ብዛዕባ ኩነታት ሓዳርካ ክትነግረና?

እወ ... ኣብ ጥሪ 2015 ተመርዕየ። ሕጂ ኣቦ ሓንቲ ጓልን ሕጂ ኣብ ቀረባ ግዜ ዝተወልደ ወዲን እየ። ምስ በዓልቲ ቤተይ ካብ 2007 ኣትሒዝና ኢና ንፋለጥ። ኣዕሩኽ ኩይንና ክሳብ ዕለተ መርዓና ን8 ዓመታት ተጓዲዝና። ብሓንሳብ ናይ ኮሌጅ ትምህርትና ተኸታቲልና - ኣነ ብቢዝነስ ማኔጅመንት ንሳ ኸኣ ብኣካውንቲንግ ተመሪቕና። ዋላ'ኳ ፍጹም'ዩ እንተዘይበልኩኻ ኣዝዩ ቅሱን ሓዳር ኣለኒ። ንኹሉ ኣብ ናተይ ዕድመ ዘሎ ዝምድሉ ዓይነት ሓዳር'ዩ።

### በዓልቲ ቤትካ ኣብ ሞያኻን ህይወትካን ዘለዋ ሓገዝ ከመይ ይመስል?

ኣዚያ ንፍዕቲ'ያ። ዋላ ኣብ ሞያይ ኣትያ ትሕግዘኒ'ያ። ኣዝዩ ረቂቕ ርእይቶታት'ያ ትህበኒ። ልዑል ሓገዝ'ዩ ዘለዋ። ከም በዓልቲ ሓዳረይ ከምቲ በታ ደርፌ ዝገለጽክዎ መለኣኽቲ'ያ። ምስ ኣርቲስት ክትነብር ከቢድ'ዩ። ግዜና ንባዕሉ በበይኑ'ዩ። ለይቲ ለይቲ ኢና ንሰርሕ - ድቃስ ይውሕደካ - ፈጠራ ዝሓትቶ ጊንጢኑት ኣሎ። እዚ ኩሉ እናኸኑ ይጻወራና'የን። ሓንቲ ካብና ዝሓታእ ኑቲ ዝኸፍልኦ መስዋእቲ ምርዳእ ጥራይ'ዩ። ነዚ ስምዒታት'የ በታ 'መለእክቲ' ትብል ደርፈይ ክገልጽ ፈቲነ።

### እሞ ተዓዊተዶ ትብል?

ፈቲና ኣለኹ!

**እስከ ገለ ክፋላ ከተስተማቅራ?**

ርዑ ጠቕሊሉ ጐደሎዩ ጠፊኡ
መጻኢ የይ ግሩም ኮይኑ
ተዓጂቡ ብመኣዛዊ ፍቕሪ
መሊአ እምበር ወሲኽክለይ ኩብሪ
መሊእክኒ ተፈጺመ ሰበይ
መሊእክኒ ፍቕሪ ጥዒምዎ
ደሚቑ እምበር ወዘይ

ኣይልዲለ ንኽረግጽ ብኽልተ እግረይ
ባይታ ፈጢርኪ ኣማሚቕኪ ጐነይ
ፍቕርን ሓዳርን ፈሊጠ ብሳላኺ
ሓብሒብክኒ ንዓይ ብኹለንትናኺ
ውዱእ ኮይነልኪ...”

ከምኡ እናበለት’ያ ትቕጽል።

**ኦርዮን ከም ድምጻዊ እንታይ ክትብል ትደሊ?**

ንዮማስ ጉብረሚካኤል ኣዝዩ’የ ዝፈትዎ። ብቑልዓይ እንታይ ክትኮውን ትደሊ እንተይሎመኒ ካልኦት ቈልዑ ‘ዶክተር’ ‘ፓይሎት’ ኢሎም ክምልሱ እንከለዉ ኣነ ‘ባርያ’ ክኸውን ይደሊ ኢለ’የ ዝምልስ ነይረ። ናቱ ዋላ ጓይላ ዝሕል ዝበለን ኣስተንታኒን’ዩ። ኣነ ከኣ ንዚ ክኽተል’የ ዝደሊ። ኣብ ኩሉ ኣርእስቲ ክደርፍ ይደሊ’የ። ግን በቲ ኣስተንታኒ መንገዱ። ዝሕል ዝበለ ደርፊያ ዝፈቱ - ከምኡ ብፆሙኗኑ ኪዩኮነ ኣይተርፍን ዋላ ኑቲ ውዕይ ዝበለ ጓይላ ደርፍታተይ፡ ጐቲተ ጐታቲተ ናብ ዝሑል ዘእትዎ።

**ብዙሓ መጻኢ መደባትካ ክትነግረና?**

እወ ዝተፈላለየ ስርሓት ምፍራይ ክቕጽል’የ። ኣብ ቀረባ እዋን ጉብረሂወት ጸሃዩ ዝገጠማ ኤፍሬም (ጃንሆይ) ከኣ ዜማ ዝገበረላ - ‘ክልተ ምርኣይ’ ትብል ደርፌ ምስ ክሊፓ ክንዘርግሓ ኢና። ብዘይካ’ዚ ‘ፍቕረይ ተመለሲ’ ትብል ደርፌ ኣቶ ብርሃን ስገድ’ውን ብቪደዮ ክሊፕ ኣዳሊናያ ኣለና። ዝተፈላለየ ደርፍታት’ውን ኣብ ምድላው ይርከብ ኣለኹ።

***

**ኦርዮን ከም ሰብ ንገዛእ ርእሰኻ ከመይ ትገልጾ?**

ምስ ሰባት ኣጸቢቓ ክሳብ ዘይተላለኹ፡ ቅልጥፍ ኢለ ከዕልል ዝኽእል ኣይኮንኩን። ምስ ተላለኹ ግን ገደብ የብለይን። ቀረብ ንዝፈልጠኒ’ሞ ኣዝዩ ተዋዛያይ እየ።

**ስፖርት ጥበበኛ እንተዘይትኸውን እንታይ ምኾንካ ነይሩ ትብል?**

ኣብ ስፖርት ዝያዳ ምጽቃጥኩ ነይረ ይኸውን። ግን ከኣ ኣይፍለጥን’ዩ ሕጂ ክሳዕ ኣብ ዘይክእል ሞያ’ውን ምሃለኹ ነይረ እኸውን።

**ብልጫታት ኦርዮን እንታይ እዩ?**

ንዝጀመሮ ኣብ መፈጸምታ ምብጻሕ

**ድኽመት ሸነኽ ኦርዮን?**

ገለ ገለ እዋን ስምዒታዊ ምኳን

**ትፈትዎ ዓይነት መዚቃ?**

ቅዲ ሶል ከምኡ ከኣ ፖፕ

**ትፈትዎ ዓይነት ፊልም?**

ፍቕራዊ ፊልም (Romance)



**ትፈትዎ ዓይነት መግቢ?**

ኩሉ ብስጋ ዝስራሕ

**ትፈትዎ ዓይነት መስተ?**

ካብኡ ናብኡ ኮካ

**ሰለስተ ኣዝኻ ተድንቖም ደረፍቲ ሃገርና?**

ካብ ናይ ዓድና የማስ (ባርያ)፡ ኣብርሃም ኣፈወርቂ፡ ተኸለ ተስፋዝጊ

**ካብ ናይ ደገኸ?**

ማይክል ጃክሰን፡ ዊትኒ ህዩስተን ከምኡ ከኣ ማይክል ቦልተን

**ሰለስተ ተድንቖም ተዋሳእቲ ሃገርና?**

ጸገ ተኽለሰንበት፡ ስምኦን ከምኡ ኸኣ ኣማን ሓሚድ (ባድሻ)

**ዝዝከርካሉ ኣጋጣሚ?**

ሞት ዝፈትዎ ዓርከይ ሮቤል (ወዲ ሸሕ) ዝሰማዕኩሉ።

**ዝተሓጎስካሉ?**

**ኣብል ጉጅለ ባህሊ ቀይሕ መሬት ዝኸኖኩሉ ኣጋጣሚ።**

**ኣብ ህይወት ሓደ መዓልቲ እንተዝረኽቦ ትብሎ ሰብ?**

የማስ ጉብረሚካኤል (ባርያ)

**እንታይ መዕለልካዮ?**

ብዛዕባ’ቲ ኣብ’ዚ ሞያ ዘሕለፎ ተመኩሮን ደርፍታቱን ኣዕልለኒ ምበልክዎ።

**ካብ ከተማታት ዓለም ክትርኢያ ትብህግ?**

ሽነስ - ዓዲ ጣልያን

**ኣዝኻ ትፈትወን ክልተ መጻሕፍቲ**

ድኳን ትብርህ - በየነ ሃይሉ፡ War and Peace ናይ ሊዮ ቶልስቶይ. .

**የቐንየልና**

ኣነ’ውን ኣመስግነኩም!

# ጽሑፈ-ፊልም (Screenplay) ኣብ ምድላው ዝሕግዙ ገለ ነጥብታት

ተስፋሚካኤል ወልደጋብር

ዛንታ ምንጋር፥ ሰባት ካብ ዘመነ እምኒ ጀሚሮም፡ ኣብ ውሽጢ ኣኻውሕ ሓዊ ወሊዖም እናሰሓኑ ከካይድዎ ዝጀመሩ ንጥፈት'ዩ። ገና ክሳብ ሕጂ ድማ ዛንታ ምንጋርን ምስማዕን ሓደ ካብ ቀንዲ ንጥፈታቶም ኮይኑ ይቕጽል ኣሎ። ዕላል፡ ኣፋዊ ስነ-ጽሑፍ፡ ድራማ፡ ኖቬል፡ ሓጺር ዛንታ፡ ግጥሚ፡ ወዘተ ... ሕጂ ድማ ፊልም ቀንዲ ሜላታት ኣነጋግራ ዛንታ ኮይኖም ሸውሃት ሰማዕትን ተዓዘብትን እናርወዩ ክቕጽሉ ጸኒሖምን፡ ይቕጽሉ ኣለዉን።

ፊልም ብስእሊ ዝንገር ዛንታ'ዩ። ስለ'ዚ ድማ፡ ጸሓፊ ፊልም ከም ሃንዳሲ ናይ'ታ ፊልም መጠን፡ ብስእሊ ዝንገር ዛንታ ይጽሕፍ ከምዘሎ ካብ ፈለምኡ ክስተብህል ይግብኦ። ኣገዳስነት ስእሊ ብዕምቆት ክርዳእ የድልዮ። ዋላ'ኳ ቀሊል ዕማም እንተዘይኮነ፡ ኣብ ስእላዊ መግለጺታትን ምልክታትን ክጸቅጥ ይግደድ።

ኣርኢ፡ ኣይትንገር! ዝብል መሰረታዊ ጭርሖ ፍልስፍና ፊልም ኣብ ቅድመ ግንባሩ ወቒሩ ንኽጽሕፍ ክብገስ ኣለዎ።

ነዚ ዝጠቐስናዮ መሰረታዊ ረቛሒ ከም ኣሳሪ ነጥቢ ሒዝካ፥ ዋላ'ኮ ዘየገማጥል ሕጊ ኣይኹን፡ ጽሑፈ-ፊልም ሓደ ውሁብ ዝኾነ ቅርጺ ኣለዎ። ከም ካልእ ዓይነት ጽሑፍ ናጽነት ኣይህብን። ጠባያትካ ኣበይ ተላሊ፡ ናይ ዛንታ ዓለም ኣበይ ትፈጥር፡ ግጭታት ብኸመይ ተበግስ፡ ተማዕብል፡ ተዕርግ፡ ትፈትሕ ናቱ ቅርጺ ኣለዎ። ቀንዲ ዛዕባ ናይ'ዚ ጽሑፍ ድማ እዚ ክኸውን እዩ። ሓርፋፍ ቅርጺ ናይ ሓደ ናይ ፊልም ጽሑፍ ከመይ ዝበለ እዩ፤

ብዙሓት ክኢላታት ጽሑፈ-ፊልም ከም ዝሰማምዕሉ ሓደ ጽሑፈ-ፊልም ኣብ ሰለስተ ቀንዲ ክፋላት ይምቀል። ቀዳማይ ግብሪ፡ ካልኣይ ግብሪ፡ ሳልሳይ ግብሪ ተባሂሎም ድማ ይስመዩ።

ቅድሚኡ ግን ሓደ መበገሲ ዝኾነና ሓፈሻዊ ሕጊ እንተዘከርና ኣገዳሲ'ዩ። እዚ መሰረታዊ ሕጊ'ዚ፡ ሓደ ገጽ ኣብ ጽሑፈ-ፊልም፡ ኣብ ናይ ስክሪን ግዜ ክልወጥ እንከሎ ማዕረ ሓደ ደቒቕ ክኸውን ኣለዎ ዝብል'ዩ። ንኣብነት፡ 120 ገጽ ዘለዎ ጽሑፈ-ፊልም እንተዳሊና ኣብ ፊልም ክቕየር እንከሎ ብኣዝዩ ቐረባ ገምጋም ናይ ክልተ ሰዓት ፊልም ክኸውን ኣለዎ ማለት'ዩ። 90 ገጽ ዘለዎ ጽሑፈ-ፊልም ድማ ናይ ሰዓትን ፈረቓን ፊልም ይኸውን ማለት'ዩ። እዚ ንጸሓፊ፡ ንዳይረክተር ይኹን ንኣፍራዪ ኣገዳሲ ዝኾነ ሕጊ'ዚ፡ ጸሓፊ ፊልም ከስተብህለሉን ንጽሑፈ-ፊልሙ ብኸምኡ መልክዕ ኩዳልዎን ይግደድ።

ናብ ነጥብና ምስ እንምለስ፡ ንኣብነት ሓደ ጽሑፈ-ፊልም 120 ገጻት ዘለዎ ምስ ዝኸውን፥ እቲ ሰለስተ ግብርታት ብኸም'ዚ ዝስዕብ ይምቀል፥

ቀዳማይ ግብሪ ፈለማ 30 ገጻት (ማለት ቀዳማይ ርብዒ ናይ'ቲ ጽሑፈ-ፊልም፡ 25%)፥ ካልኣይ ግብሪ ቀጺሉ ዝርከብ 60 ገጻት (ናብ ገጽ 90 ዝውዳእ፡ 25%-75%)፡ ሳልሳይ ግብሪ ድማ እቲ ናይ መወዳእታ 30 ገጻት (ናይ መወዳእታ ርብዒ) ይኸውን። እዚ ኣብ ዝኾነ ብዝሒ ገጽ ዘለዎ ጽሑፈ-ፊልም ብግቡእ ክማላእ ኣለዎ። እስከ ነቶም ግብርታት ብብሓደ ንርአ፥

### ቀዳማይ ግብሪ

ኣብ'ዚ ግብሪ'ዚ፡ ሰለስተ መሰረታዊ ረቛሒታት ናይ ሓደ ድራማዊ ፍጻመ፥ ማለት ግዜ ዛንታ፡ ቦታ ዛንታን እቲ ዛንታ ብዓቢኡን ብንጹር ይምስረቱ። ቀንዲ ጠባያት፡ ድሌቶም፡ ርክቦም ምስ'ቲ ተመስሪትሎም ዘሎ ዓለምን ካልኦት ጠባያትን፡ ቴማ ናይ'ቲ ጽሑፈ-ፊልም፡ እቲ ንቐንዲ ጠባያት ዝኸቦም ግርጭትን፤ ብዘየወላውል ንጹር ኣገባብን ጥቡብን ክብገስ ኣለዎ። ብፍላይ ድማ እተን ቀዳሞት፡ 10 ገጻት (10% ናይ ዝኾነ ጽሑፈ-ፊልም) ወሰንቲ እየን።

ኣብዘን ቀዳሞት ዓሰርተ ገጻት ክማላእ ዘለዎ ነጥብታት፡ መን'ዩ እቲ ቀንዲ ጠባይን እቲ ዛንታ እንታይ ዝመስል ክኸውን እዩን ክፍለጥ ኣለዎ። ኣገዳስነት ናይ'ዘን ቀዳሞት ገጻት ብዓይኒ ዛንታ ዓብዩ እኳ እንተኾነ፡ ብቐንዱ ግን ኣብ'ዘን ግዜያት እዚኣተን፡ ንተዓዛባይ ካብ ዝጸንሖ ዓለም ስሒብካ ኣብ ናይ ፊልም ዓለምካ ክትጨውዮ ኣለካ። ተጋሂኑ ዝቐረበ እንተዘይመሲሉ፡ ተዓዛቢ ንፊልምኻ ክፈትዋ ድዩ ክጸልኣ ኣብ ቀዳሞት ዓሰርተ ደቓይቕ እዩ ዝውስን። ስለ'ዚ እተን

ኣዝዩ ልዑል ጥንቃቐ ዝሓታ ገጻት ወይ ግዜያት'የን ክበሃል ይከኣል። ኣብ ምዝዛም ናይ'ዘን ዓሰርተ ገጻት፡ ነቲ ቀንዲ ግጭት ዝበገሰሉ ኩነታት የእንፈትና፡ ማለት ንዛንታና ዘሰጉም ደራኺ ኩነት (inciting incident) ፈጢርና ናብ ዝቕጽል ገጻት ቀዳማይ ግብሪ ንሓልፍ። እቲ ተዓዛቢ ብዛዕባ ዛንታና ክፈጥሮ ዘለዎ ኣገዳሲን ንዛንታና ዘሰጉሞን ዘሀብትሞን ረቛሒታት እናወሰኽና ድማ ንቕጽል - ክሳብ ሓደ ኣዝዩ ኣገዳሲ ዝኾነ ነጥበ-መቐይሮ 1 (plot point 1) ዝፍጠር። እዚ ጸላዊ ፍጻመ'ዚ፡ ንዛንታና ንቕድሚት ዘሐንብሮን ንጠባያትና ምስ'ቲ ቀንዲ ግጭት ዝጸምዶምን እዩ። ግብሪ ሓደ ድማ በዚ ይዛዘም።

ናይ ዛንታ ዓለም ፈጢርና፡ ጠባያት ኣላሊና፡ ድሌቶም ኣነጺርና፡ ግርጭታት ኣበጊስና ንዛዝም ማለት'ዩ።

### ካልኣይ ግብሪ

እዚ ንኣስታት ፍርቂ ጽሑፍ-ፊልም ዝሸፍን ግብሪ'ዚ፡ ጠባያት ነቲ ቀንዲ ድሌቶም ንኸይረኽቡ ንዘዕንቅጽዎም ፈተንቲ ብድሆታት ሓደ ድሕሪ ሓደ ዝገጥምሉ እዩ። እቲ ቀንዲ ድሌት፡ እቲ ነቲ ጽሑፈ-ፊልም ዝጠምር ድራማዊ ድሌት'ዩ። እዚ ድራማዊ ድሌት'ዚ ቀንዲ ጠባይ እንታይ ይደሊ ኣሎ ዝምልስ'ዩ። እዚ ድማ ሓደን ንጹርን ክኸውን ይግብኦ። ምናልባት ንንኡስ ትልሚታት ዝመርሑ ንኣሽቱ ተወሰኽቲ ድሌታት ናይ ቀንዲ ጠባይ ይኹን ካልኦት ጠባይት እንተለዉ'ውን፡ ነቲ ድራማዊ ድሌት ዘማዕብሉ ወይ ዝጸልዉ ክኾኑ ኣለዎም። ነዚ ምስ ፈጠርኩ፡ እቶም ቀንዲ ጠባያት ነዚ ንኸይረኽቡ ዘዕንቅፍዎም ብድሆታት ትፈጥር።

### ጠባይ + ድሌት + ብድሆታት = ግርጭት

ግርጭት፡ እቲ ንፊልም ፊልም ዝገብሮ ኣሳሪ ረቛሒ'ዩ። ኣብ ግብሪ ሓደ ይምስረት፡ ኣብ ግብሪ ክልተ ድማ ብዝግባእ ይምዕብልን ናብ ናይ መወዳእታ ጥርዚ ይበጽሕን። ኣብ ኣጋ ምዝዛም ናይ'ዚ ግብሪ ድማ ሓደ ኩነት ይኽሰት። ሕጂ እቲ ቀንዲ ጠባይና፡ ነቶም ዝጎንፍዎ መሰናኽላት፡ ሓደ ድሕሪ ሓደ ብዘለዎ ዓቕሚ እናገጠመ ክቕጽል ጸኒሑ ኣሎ። ኣብ ኣጋ መወዳእታ ዓቕሙ ይጽንቀቕ። ክገብሮ ዝኽእል ነገር'ውን ዳርጋ ዘሎ ኣይመስለን። ኣብ'ዚ ነጥቢ'ዚ ከም ውጽኢት ናይ ኣመዓባብላ ዛንታና፡ ንዛንታና ኣንፈቱ ዝጠውን ናብ ሳልሳይ ግብሪ ዝመርሕናን ገለ ኣገዳሲ ኩነት ይፍጠር። እዚ ነጥበ-መቐይሮ ክልተ (plot point 2) ኢልና ንጽውዖ። ነጥበ መቐይሮ ክልተ፡ ደፋኢ ፍጻመ እዩ። ነቲ ዝዋጠር ዘሎ ቀንዲ ጠባይና ድማ ፍታሕ ክረኽበሉ ወይ ዘይክረኽበሉ ናብ ዝኽእል ሳልሳይ ግብሪ ይመርሖ።

### ሳልሳይ ግብሪ

እዚ ግብሪ'ዚ፡ ኣብ ዛንታና ኣልዒልናዮም ዝጸናሕና ግጭታት ዝፍትሕሉ ግብሪ እዩ። እቲ መፍትሒ፡ ዘሐጉስ መፍትሒ (ቀንዲ ጠባይ ነቲ ዝደለዮ ረኺቡ ዝዕወተሉ) ወይ ድማ ዘሕዝን መፍትሒ (ቀንዲ ጠባይ ድሌቱ ዘይረኽበሉ) ክኸውን ይኽእል እዩ። እቲ ወሳኒ፡ ዓወት ይኹን ስዕረት፡ ብኣእማኒ ወይ ኣዕጋቢ መንገዲ ንግጭት ዛንታ ዝፈትሕ ክኸውን ከምዘለዎ ጌርካ ምድላዉ ጥራሕ እዩ። ተዓዛቢ ካብ ሲነማ ክወጽእ እንከሎ፡ እቲ ጉዕዞ ዛንታ ከም ዝተዛዘመ ኣሚኑ ወይ ዕጊቡ ክወጽእ ኣለዎ። ሓዚኑ ክወጽእ ይኽእል ወይ ተሓጕሱ፡ ስለምንታይ ንኸምኡ ኢሉ'ዩ ኣብ ሲነማ ዝኣተ። ግን ዘይተመለሰ ሕቶታት እናልዓለ ክወጽእ የብሉን።

ኣብ'ዚ ጽሑፍ'ዚ፡ ገለ ገለ የዐርዮም ዘይነጸሩ ነጥብታት ተናኺፍና ኣለና። ንኣብነት፡ ደራኺ ኩነት፡ ነጥበ መቐይሮ 1፡ ነጥበ መቐይሮ 2 ወዘተ። እዚኣቶም እንታይ ማለት'ዮም? ብመንጽር ጉዕዞ ዛንታኸ እንታይ ኣገዳስነት ኣለዎም?

ኣብ ዝቕጽል ክፋል ናይ'ዚ ጽሑፍ እንተኣዕለልናሎም ከመይ?

*መወከሲ፡* “Screenwriter’s workbook” by Syd field



# ህየሳ

## እንታይነቱን ኣካውናኡን

ኢ.ንጂ. ኣኸደር ኣሕመዲን

**መእተዊ**

ኣብ ትሕትትʼዚ ዓምዲʼዚ፡ ህየሳ ወይ ከኣ ኾቖፈታ ክንብል እንክለና፡ ንሓደ ወሰኑን ስነጥበባዊ ስራሕ ኣመልኪቱ ብዛዕባ ዝወሃብ ሞያዊ ገምጋም ማለት እዩ። ኣውራ ሕመረት ናይዚ ጽሑፍʼዚ ከኣ፡ ኣብ ክቢታት ስነጥበባዊ ክዘውተር ዝጸንሐን ዘሎን ማስርሕ ኾቖፋ ብሓርፋፍ ከመይ ይመስል? ውጽኢት ዘለዎ፡ ንዕብየት ሃገራዊ ስነጥበብ ዝድርኽን ክኸውን፣ ብሓፈሻኡ ʻቲ ስነጥበብ ንባዕሉʼውን ካብቲ ዝወሃብ ህየሳ ክረብሕ እንተ ኾይኑ እቲ ዝወሃብ ገምጋም ከመይ ዝበለ ይኹን? መርኣዩ ሓደ ስነጥበባዊ ስራሕ ዘርሕቡ መሳኸሪ ወይ ከኣ ዓይነታት ህየሳ እንታይ እየም…? ኣብ ዝብል ዛዕባ ዝተወሰነ ሓሳብ ንምምቃል እዩ።



መብዛሕትኡ ግዜ፡ ውልቀ ስምዒትን ኣመለኻኽታ ኣብ ልዕሊʼቲ ስነጥበበኛን ወሲኽካ ትዕዝብቲን ተምሳጥን ምግላጽ ዳርጋ ከም ቅቡል ዝረዓመ ኣገባብ ህየሳ ወይ ኾቖፋ ኩይኑ ደርኣʼዩ። ብስም ህየሳ ወይ ከኣ ኾቖፈታ፡ ንሓደ ስራሕ ኑቲ ዘደኸመ ሸነኹ ጥራይ ቆፂልካ ብምውጻእ፡ ምንም ቁምነገርን ኣበርክቶን ከምዘይብሉ ገይርካ ብምግላጽ፡ ኑቲ ስራሕን ሰራሒኡን ዘጥቅዕን ዘዕሩ፡ ከምኡ ድማ ተሃን ውልቀ ስምዒት ነቓፌ ዝንገፈሉ ዓውዲ ብምኻንʼውን፡ ብክውንነት ዘይደልደለን ረብሓኡ ዝረሓቐን ስምዒታዊ ገምጋም ዘኣንግድ፡ ኑቲ ካብቲ ስነጥበባዊ ፍርያት ዝጥቀም ሕብረተሰብʼውን ጸልግልግ ዘብል ክሳብ ምኻን ገጹ ክኸይድ ደርኣʼዩ።

ጭብጥን ንጹርን ብዘኾነ ኣረዳድኣን ኣገላልጻን ግን ህየሳ፡ ንዝተወሰነ ስነጥበባዊ ስራሕ፡ ብዝተፈላለዩ ኩርናዓት ኣመለኻኽታ እናፈተሸ፡ ኣንባቢ፡ ተዓዛቢ ወይ ሰማዒ፡ ኣብቲ ስራሕ ተምሳጥ ንኽሓድሮ፡ ኑቲ እወታዊ ሸነኽ ናይቲ ስራሕ ብምፍርፋርን ብምዕማቑን፡ "ብኸምዚʼኸ ከመይ ደርኣየካ ወይ ደሰምዓካ ʻሎ?" ብዝዓይነቱ ትንታኔ ኣንባቢ ሓድሽ ኣመለኻኽታ ንኽምዕብል ዝሕግዝ፡ ልዕሊʼቲ ስነጥበበኛ ብምኻንʼውን ፍሉይ ነገራት ብምርኻብ ተምሳጥ ዘሕድር፡ ጉድለታት ብምግላጽʼውን ʻቲ ስራሕ ንኽምዕብል ሓሳብ ዝሁብ ክቡር ሞያ እዩ። እዚ ከበሃል እንከሎ ግን፡ ዝኾነ ስነጥበበʼዩ ተባሂሉ ዝፈረየ ኩሉ ቁምነገር እምበር ድኽመት ስለ ዘይብሉ ክምጉስ ጣቋኡ ክናደ ጥራይ ኣለዎ ማለት ኣይኮነን። ኣብ ዓይነትን ዓቐንን ቁምነገር ʻቲ ስራሕ ሚዛን ክወሃብ ይኽእል እዩ። ብተወሳኺ፡ ዝኾነ ስነጥበባዊ ስራሕʼዩ ተባሂሉ ስለዝቐረበ ጥራይ ከኣ ክብሪ ክወሃቦ ኣለዎ ከስምዕ የብሉን። ክብርን ስምግሮርን ሕብረተሰብ ግምት ዘይህበ፡ ንኣንባቢ ኣብ ምድንጋር ዘእትወ፡ ሕሰር ትሕዝቶ ዘለዎም መጻሕፍቲ የለውን ማለት ከም ዘይኮነ ከኣ ተገንዚቦ የድሊ። ህየሳ እምበኣር ኣንባቢ ናይ ምስትምቓር ዓቕሙ ንኸዕቢ፡ ብምውዕዋዓት ኪይተደናገረ (ብዙሕ ግዜ ብሉጽ ስራሕ ብብሉጽነቱ እምበር ብምውዕዋዕ ስለ ዘይደምቕ) ዝጠቕሞን ዘይጠቕሞን መምዩ ክሓሪ ንኽበቕዕ ዘኽእሎʼውን እዩ። ብሓፈሻኡ ካብዚ መንጽር ትርኢት እምበኣር፡ እዚ ጽሑፍ ብዛዕባ ኾቖፈታ ዘሎና ሓፈሻዊ ኣረዳድኣ ብሓባር ንምዕማቑ ስለ ብምሕላን ንመብዛሕትና መቀራረቢ ነጥቢታት ዝርከቦ ክኸውን እትሰፎ።

ኣብ ሃገርና መብዛሕትኡ እዋን ዝወሃብ ኾቖፈታ (ብፍላይ ከኣ ʻቲ ብጽሑፍ ዝቐርብ)፡ ቡቲ ቅርጺን ትሕዝቶን ናይቲ ስራሕ ስለ ዝጥመት፤ ንኣብነት ንሓጺር ዛንታ ህየሳ ክንገብር ምስ ዝድለ እቶም ቅብላትን ዝውቱራትን መለክዒታት ማለት ትልሚ፡ ምኽና፡ ጠባያትን ኣተሃናንጻኦምን፡ ግርጭት… ዝኣመሰሉ ኣምራት ብዘፈጥርዎ መርኣዩ ማስኩት ጥራይ እናተጠቐምካ ዝግበር ህየሳ (ሓደ ካብቶም ቅቡላት ዓይነታት ህየሳʼኳ እንተኾነ) ንኣንባቢ ክጸቦ ደርእ ʻዩ። በዚ መሰረት ድማ ካብዚ ዝውቱር ቅርጺ ሓጺር ዛንታ ዝወጸ ከም ድኹም፣ ንዕኡ ጥራይ ዘማልእ ከኣ ከም ብቑዕን ብሉጽን ገይርካ ስለ ዝውሰድ፡ እቲ ብኦልእ መለክዒታት ክምርመርን ክፍተሸን ዝግባእ ስራሕ ብሓንቲ ዓይኒ ክፍረድ፣ ኣንባቢ ድማ ድምቀት ናይቲ ስራሕ ክዝሶ ደስትውዓል እዩ። እቲ ተራ ኣንባቢ እቲ ስራሕ ክጥዕሞ፡ ክውኻሰሉን ገለኡ ኣብቲ ዝተላዕለ ኣርእስቲ ነገር ተመኩሮ ዘይጸንሖʼውን ሓድሽ ነገራት ክረኽበሉን እናሃለወ፡ ብገለ ሸነኽ ብዝቐረበ ገምጋም ግን ትርጉም ከም ዘይብሉ ይግለጽ እዩ። ስለዚ፡ እቲ ስራሕ ብዕምቈትን ብኹሉ ሸነኻትን ኣይተራእየን ናብ ዝብል መደምደምታ ክወስደና ይኽእል። ኣብዚ ʻውን ክስትውዓል ዘለዎ ኣገዳሲ ነጥቢ፡ ብኹሉ ማእዝናት ተጠሚቱ ዘይጠቅም ስራሕ የለን ማለት ግን ኣይኮነን። የግዳስ ዝኾነ ስነጥበበኛ፡ ቡቲ ስነጥበባዊ ስርሑ ኣቢሉ ናይ ገዛእ ርእሱ ተመኩሮ፡ ኣተሓሳስባ፡ ፍልስፍና… ወዘተ ክገልጽን ገለ ሓድሽ ፍልጠታትን ኣመለኻኽታን ክውሰኽን ስለ ዝኽእል፡ እቲ ኣብ ህይወት ደቂሰብ ኪይተመልአ ʻሞ ስነጥበብ ምልኣት ክጉብረሉ ዝድለ ነገራት መውዳእታ ዘይብሉ ስለዝኾኑ፡ እቲ ሰብ ብዓቕሞም ዘበርክትዎ ህውኽ ኢልና ኣይነዋርደን ኣይክኣእሎን።

ብሓፈሻኡ ስነጥበብ መምሃሪን መደሰትን፡ ዝተፈላለየ መልክዖት ተፈጥሮ እትርእየሉ ማስትያት፡ መተሰፈዊን መሳቓቕሒን፡ ውሸጣዊ ንሸኡትን ኣተሓሳስባን ስነጥበበኛ ዝንጸባረቐሉ፡ ሓቂታትን ምስጢራትን ህይወት ዝግሃር፡

ጠባዩ ስባት ዝገልጽ፣ ብዛዕባ ኣድ ኣእታውነት ናይቲ ስነጥበበኛ እንታይነት ተፈጥሮ ብምቃሉ ዝርአ… ወዘተ እዩ። ስለዚ፣ ዝኾነ ህዳሳ ዝጉበር ሞያዊ ብውሕዱ ንኸፅማዚ ዓይነት ቁንጮል ሓቂታት ስነጥበብ ዝማዝዘቡ ዘቕርቦ ህዳሳ ‘ውን ኣብ ዕብዮት ስነጥበብን እቲ ኣርእስቲ ህዳሳ ዝኾውን ፍርያት ስነጥበብ’ውን ምስዚ ዝተገልጸ ሓቂታት ንምቕርራብ ኣበርክቶ ክም ዝጉበር ምርዳእ ሞያዊ ሓለፍነቱ ምኻኑ ምዝኽኻር፣ ኣብ ዕላማታት’ዚ ዓንቀጽ እዩ።

### እንታይነትን ኣገዳስነትን

ህዳሳ ብፍላይ ከኣ ንስነ-ጽሑፍ ዝምልከት ህዳሳ፣ ኣብ ዘመነ ግሪኽ፣ ኣብ ፕላቶን ኣሪስቶትልን ኣትሒዙ ክሰብ’ዚ ዘለናዮ መዋእል ዝተፈላለዩ ፍልስፍናዊ ኣረኣእያታትን ሓሳባትን እናተሓወሰ፡ ዝተፈላለየ መልክዓት እናሓዘን እናማዕበለን ክመጽእ ጸኒሑ እዩ። ኣብቲ እዋን’ቲ ዝበሩ ሃያስቲ ብፍላይ ኣብ ዝተወሰነ ዓውደ ስራሕ ንኣብነት ኣብ ስነግጥሚ እተወሰኑ፤ “ግጥሚ ከመይ ይኸውን?” ወይ “ከመይ እንተኾነ እዩ ከም ዕውትን ቅቡል ዝወሰድ?” ኣብ ዝብል ሓፈሻዊ ግንዛበ ኣይ ጉዳይ ርእሶም ፍልስፍናዊ ኣተና ከንጽብርቑ ስለ ዝበሩ ንኸኣቶም ብሓባር ዝጠምር ነጥቢ ክርከብ ግድን ኩይኑ ኣይጸንሐን።

ንኣብነት፣ ኣብ መበል 13 ክፍለዘመን ዝበረ ዳንተ ዝተባህለ ገጣሚ፣ ሕቶ ቋንቋን ዝምድናኡ ምስ ስነጽሑፍን ዝያዳ የገድሶ ነይሩ። ከም ሓደ ገጣሚን ሃያሲን ከኣ፣ ሓሳባት ሓደ ገጣሚ ብግቡእ ንምትሕልላፍ፣ ቋንቋ ክህልዎ ዝግባእ ቅርጺ ጸቒጡ ይዛረበሉ ምንባሩ ይንገር።

ሎንጃይነስ ዝተባህለ ድሕሪ ፕላቶን ኣሪስቶትልን ዝጸበየ ግሪኻዊ ሃያሲ፣ እቲ ዓሚቝ ስምዒት ኣብ ልዕሊ ኣንበብቲ ከለዓዕል ዝኽእል ሓይሊ ስነግጥሚ ዝያዳ የገድሶ ነይሩ። ንክልሰ-ሓሳብ ‘ቅስቀሳ’ ናይ ፕላቶ ደጊፉ ንምንጪ ናይቲ ቀስቃሲ ሓይሊ ሸለል’ኳ እንተበለ፡ ኣብ ኣንበብትን ተዓዘብትን ዝሰርጽ ሓይሉ ግን ኣመና ይገድሰሉ ነይሩ። በዚ መሰረት ከኣ እቲ ሚዛን ዝወሃቦ ግጥሚ፣ ዘእምንን ዓሚቝ ስምዒት ዝፈጥርን ጥራይ ዘይኮነስ፣ ብኽቱር ዘሐጉሰን ዘደዕዝዝን ኣብ ኸፍሸፋ ሓፍ ኣቢሉ ዘውጽእን ክኸውን ኣለዎ፣ እዚ ከኣ እቲ መሰረታዊ ኩነት ሓደ ስነጽሑፋዊ ስራሕ’ዩ ኢሉ ይምጎት ምንባሩ ይንገር። ብኻልእ ኣበሃህላ፣ “ዋጋ ሓደ ፍርያት ስነጽሑፍ፣ ስምዒትን ኣተሓሳስባን ኣንባቢኡ ማዕረ ክንደይ ይፍትን? ብዝብል ሕቶ ክዕቀን ኣለዎ፣” ይብል። ካብዚ ብምብጋስ ጥምረት ኣእምሮን ልቢን ዘረጋግጽ ፍርያት ብሉጽ ኩይኑ ይረኽቦ። ብተወሳኺ ሎንጃይነስ፤ “ሓደ ብሉጽ ፍርያት ስነጽሑፍ ሓንሳእ ጥራይ ዘይኮነስ ብተደጋጋሚ ስምዒት ኣንባቢኡ ክቕስቕሰን ክምስጦን ኣለዎ። እዚ ተምሳጥ’ዚ ድማ ኣብ ዝተፈላለየ ክሊ ዕድመ፣ ደረጃ መነባብሮ፣ ምንጻት፣ … ንዘለዉ ሰባት ክሓድር ምስ ዝኽእል፣ ብሉጽነት ናይቲ ስራሕ ኣብ ሕቶ ኣይኣቱን” ክብል የረድእ። ንገጠምቲ ድማ ደብዳብ ቃላት ካብ ምጥቃም፣ ከምኡ ከኣ ካብ ምስሉይነትን ሽፈጥን ክጥንቀቑ ድሕሪ ምሕባር፣ ኣብ ኣመራርጻ ቃላት፣ ኣንጸባራቕነት፣ ቅደን ክብረትን ድርሰት ጸቒጡ ይዛረብ ምንባሩ ይዝንቶ።

ማቲው ኣርኖልድ ዝተባህለ ኣብ ዓዲ እንግሊዝ ዓቢይ ጽልዋ ዝበሮ ሃያሲ’ውን፣ ገጠምቲ ልክዕ ከም ካህናት ብግጥሞም ክመርሑን ክምህሩን ይጠልብ ወይ ይጽበ ነይሩ። ንባህሊ ልዑል ተገዳስነት ስለ ዝበሮ ከኣ፣ “ግጥማይ ነብይ እዩ፣ ግጥሚ ድማ ሃይማኖት እዩ!” ብምባል ይኣምን ነበረ። “ብሉጽነት ሓደ ገጣማይ ኣብ ኣጠቓቕማ ሓይሊን ጸባቕን ሓሳባት ንህይወት ወይ’ውን ‘ከመይ ንነብር ኣሎና?’ ኣብ ዝብል ሕቶ ይርከብ፣ ስነምግባር ዝጐድሎ ግጥሚ ድማ ብህይወት ዘይግደሰ’ዩ!” ይብል። ሓቅነት፣ ርዝነት፣ ትሕዝቶ፣ መሳጢ ኣበሃህላ፣ ፍጹምነት ኣጠቓቕማ ቃላት፣ ስነምግባር ኣብኡ’ውን ብሉጻት ገጠምቲ ይንጸባረቑ። ከምኡ’ውን ግጥሚታቶም ስነግጥማዊ ሓቂትን ስነግጥማዊ ጸባቕን ድሕሪ ምውናን “ነቐፌታ ናይ ህይወት!” ክበሃሉ ይኽእሉ። ከም ነቓፊ ድማ ማቲው ኣርኖልድ፣ ምንቃፍ ጥራይ ዘይኮነስ፣ ኣንበብቱ ኣነቓቕሓ ንኽመሃሩን ጽሑፋት ብነቓፋዊ ዓይኒ ክስተማቕሩን ዓቢይ ተራ ተጻዊቱ። ኣብ ነቐፌታኡ፣ ብዛዕባ’ቲ ክነቕፎ ዝሓሰበ ሰብ ኣገዳሲ ሓቂታት ብምእካብ ድሕሪ ባይታኡ ምስጻንዐ ንስርሓቱ (ናይቲ ሰብ) ብዓይኒ ውጹእ ስነጥበብ ይግምግም ምንባሩ ይግለጽ።

ሳሙኤል ተይለር ኮለሪጅ፣ ካብ 1772 – 1832 ዝበረ፣ ካብ ዓዲ እንግሊዝ እቲ ዝበለጸ፣ ካብ ዓለም ድማ ሓደ ካብቶም ኣለው ዝበሃሉ ሃያስቲ ኩይኑ፣ ንስነጥበብ፤ “ስነጥበብ ከም ማእከላይ ቦታ ኣብ መንጎ ሓሳብን ነገርን ወይ’ውን ወህደትን ስሕትን ባህሪ ምስቲ ብስሩ-መሰረቱ ‘ሰብ’ እንብሎ ፍጥረት ተባሂሉ ክግለጽ ይክኣል። ግጥሚ ድማ ውጽኢት ናይ ቀጻሊ ምዕባለ ዓሚቝ ሓሳባት እዩ።” ዝብል መረዳእታ ከም ዝበሮ ይግለጽ። ብሓፈሻኡ ኮለሪጅ እንታይነት ናይቲ ግጥሚ ዘይኮነስ ኑቲ ግጥሚ ንክኸውን ዘበቕዐ ሓሳባዊ ፈጠራ ኣመልኪቱ’ዩ ትንታነ ዝሀበ ዝበረ። ከምኡ’ውን ንነቐፌታ፣ “ሕጋጋት ኣውጺእካ ኣብ ልዕሊ ስነጥበባዊ ስርሓት ሰባት ፍርዲ ትህበሉ ዘይኮነስ፣ ብሾንሉ ቅቡል ዝኾነ ስርዓተ ጽሕፈት እተቐመሉ ኣገባብ’ዩ” ኢሉ ይርድኦ ከም ዝበረ ይፍለጥ።

በዚ ይኹን በቲ እዚ ካብ ዘመነ ፍልስፍና ግሪኽ ክመጽእ ዝበረ መረዳእታ’ዚ፣ ዘመናዊ ክልሰ-ሓሳባት ተወሲኽዎ ብኣጠቓላሊ፣ ሓደ ስነጥበባዊ ስራሕ ተዓዚብካ፣ ብጹቡብ መለክዒ ሓያልን ድኹምን ጐድኑ ምምዛን ጥራይ ዘይኮነስ፣ ብዛዕባ ስነ-ጥበባዊ ክልሰ ሓሳባትን መትከላትን፣ ባህሪ ናይቲ ስራሕ፣ ምስጢር ኣፈጣጥራኡ፣ እንታይነትን ፍልስፍናን ፈጣሪኡ፣ ድሕረ-ባይታኡን ድርኺቱን ውሽጣዊ ሓቂታቱን… ወዘተ፣ ተግባሩን ዘስዕቦ ውጽኢትን ምስ ማሕበረሰባዊ ጉዳያት ዘለዎ ዝምድና፣ ዓሌትን ደረጃን ናይቲ ስራሕ፣ ሜላ ኣጸሓሕፋ፣ ድሕረ-ባይታ ናይቲ ዝተላዕለ ኣርእስተ-ጉዳይ… ብዝኣመሰሉ ነጥባታት፣ ክትንተን፣ ክኹላዕ፣ ንተጠቀምቱ ብሩህ ክኸውንን ዘኽእል፣ ብሓቂን ንጹህናን ክስርሓሉ ሓላፍነት ዘሰክም ሞያ ምኻኑ ምግንዛብ የድሊ። ብዘይካ’ዚ፣ ብዛዕባ’ቲ ተላዒሉ ዘሎ ስራሕ ብዕምቈት ምጽናዕን ንዝተወሰኑ መለክዒታት ናይቲ ዓውደ-ጥበብ ምርኩስ ብምግባር፣ እቲ ስራሕ ምስ ካልኦት ተመሳሰልቲ ስርሓት ብምንጽጻር’ውን ደረጃኡ፣ ኣገዳስነቱ ከምኡ’ውን ሓይሉን ድኽመቱን ዝልክዕ ሚዛን ምኻኑ ክፍለጥ ይግባእ።

ኣገዳስነት ህዳሳ፣ ኑቲ ስነጥበበኛ፣ ንኣንባቢ (ብሓፈሻ ንተጠቃሚ ናይቲ ስራሕ)፣ ከምኡ ድማ ኑቲ ዓውደ-ጥበብ ምኻኑ ኣየካትዕን። ንሓደ ድርሰት ኣመልኪቱ ዝወሃብ ህዳሳ፣ ብቐዳምነት ደራሲ፣ ሓያል ጐድኑ ክፈልጥ፣ ንቀጻሊ ስርሓውቱ ድማ ድኹም ጐድኑ ከለልን ከመሓይሽን ከምኡ’ውን ደረጃኡ ክመዝን ቦታኡ ክፈልጥን የኽእሎ። ስለዚ፣ እቲ ብቐንዕና ዝወሃብ ህዳሳ፣ ንኸፅማዚ ዓይነት ነገራት ኣብ ግምት ዘእቱ ስለ ዝኾውን፣ ደራሲ ንዝተኸተሎ ናይ ኣጸሓሕፋ ጥበብ ክቕጽሎ ወይ ከመሓይሾ ወይ ክቕይሮ፣ ዝሕግዙ ሓሳባት ብምግላጽ ዝሓሸ ስራሕ ንኸቕርብ የኽእሎ። ድርሰት ብቐንዱ፣ ሓሳባት፣ ኣጋጣሚታት፣ ንተፈጥሮ፣ ንህይወትን ንሰባትን ዘሎና ኣመለኻኽታ እናርኣየሉ ስራሕ ስለ ዝኾነ፣ እዚ ተግባር’ዚ ብልክዕ ምኻኑን ዘይምኻኑን ብመገዲ ህዳሳ እዩ ዝረጋገጽ።

ካብዚ ብዘይንእስ ሚዛን፣ ህዳሳ ንኣንባቢ’ውን ክቡብ ዝበለ ኣገዳስነት እዩ ዘለዎ።

ብመሰረቱ ብዝዕባ'ቲ ስራሕ ምትንታን ስለ ዘኽኣ ኣንባቢ ናይቲ ስራሕ ሓሳባት፡ ፍልስፍና፡ ቁምነገር፡ ምስጢራት... ወዘተ በሪህም ንኽርእይዎ ይሕግዞ። ኣብዚ ዘለናዮ እዋን ንሓደ ዝኾነ ስነጥበባዊ ስራሕ፡ መጽሓፍ፡ ፊልም፡ ድርፊ፡ ቅብኣ... ወዘተ ንምርዳእ፡ ኣብ ገጻት ኢንተርነት ኾነ ጋዜጣታት ብሞያውያን ንዝወጽእ ዝተፈላለየ ትንታነ ብምውካስ ተረድኦኻ ምስፋሕ ምቹእ ኩነታት ኣሎ። እዚ ከኣ ሓደ ዝተወሰነ ስራሕ ንምስትምቓሩን ዝያዳ ብዕምቈት ንምርዳኡን ንኽትርድኦ ጥራይ ዘይኮነ'ውን ንኽትዕድጎን ንኽትጥቀመሉን (ንኽትመርጽ) ዝቐለለ መገዲ ኩነታት ኣገዳስነት ህያሳ ንኣንበብቲ ዕዙዝ ይገብሮ። እቲ ዝውሃብ ገምጋም ብተወሳኺ ምስ ካልኦት ስርሓት ብምንጽጻር ደረጃ ዝውሰን'ውን ስለ ዝኾነ ኣንባቢ ወይ ተዓዛቢ ዘድልዮ መረጻ ክጥቀም ዝኽእለሉ እዋን ኢና በጺሕና ዘለና። ብዘይካ'ዚ ንናይቲ ስራሕ ዝምልከት ክልሰ-ሓሳባዊ ኣምራት ስለ ዝግለጽን ዝትንተንን ኣንባቢ ናይ ምስትምቓር፡ ምድናቕን ምምራጽ ክእለቱ ክብ ንኽብል ይድርኽ። ብሓፈሻኡ ኑቲ ኣብ መንጎ ተጠቃሚን ስነጥበባዊ ስራሕን ዘሎ ስምዒታዊ ግብረ መልሲ ይኹን ምትእስሳር ንምሕያል ሓጊዙ ምኽኣ ይግምገም።

ስነጥበባዊ ህያሳ፡ ዝተወሰኑ መለክዒታት ብምቕራብ፡ ግቡእ ምዝና ምሃብ ስለ ዝኾነ፡ ንናይ ሓንቲ ሃገር ስነጥበባዊ ዕቤት ዝሃልዎ ኣስተዋጽኦ'ውን መሰረታዊ እዩ። ብኣጠቓላሊ፡ ብዘይህያሳ ዝረጋገጽ ምዕባለ ስነጥበብ ኣሎ ክበሃል የጸግም እዩ።

ንሓደ ስነጥበባዊ ስራሕ ዝተዋህበ ገምጋም፡ ኑቲ ሰራሓኡ ዝምልከት ጥራይ ዘይኮነ፡ ንኹሎም ኣብ ተመሳሳሊ ዓውዲ ዝተጥፉ ጥበበኛታት'ውን ዘገድስን ኣብ ግምት ዘእተወ ምኽኣን፡ እቲ ዝተዋህበ ገምጋም'ውን ከኣም ብቅንዕና ክርድእዎን ክጥቀምሉን ምስ ዝኽእሉ ሓብርካ ክዕብ ከም ዝኽእል ዘረድእ ምዕቡል ኣተሓሳስባ የድሊ። ንኣብነት ኣብ ሃገርና ንዝፈርያ ዘለዋ ፊልምታት ደረጃኣን ብጽኑዕ ዝውሰን "ኮሚቴ ደረጃታት ፊልም ኤርትራ" ኣብ ትሕቲ ባህላዊ ጉዳያት ህግደፍ ዝሰርሕ ኮሚቴ ዝሃቦ ቀሊል ዘይኮነ ገምጋም፡ ሰራሕቲ ፊልም ኣማሕበርም እንተ ዝተንትኑ፡ እንተ ዝመያየጡሉ፡ ቅኑዕ ግብረመልሲ እንተዝህቡሉን፡ እዚ ዝበሃል ዘሎ ኣገዳስነት ህያሳ ኣብዚ ዓውደ-ጥበብ ህይወት ክህልዎ ምተራእየ። ሙብዛሕትኡ እዋን ክርእ እንከሎ ግን፡ እቶም ተቐበልቲ ናይቲ ገምጋም ብፍላይ እቲ ውጽኢት ትሓት ምስ ዝኾውን ምስ ካልኦትሲ ይትረፍ ምስቶም ኣብታ ፊልም ዝዋጸኡ ዝተፈላለዩ ሞያውያን'ውን ክፉታት ስለ ዘይኮኑ፡ ምስ ካልኦት ሰራሕቲ ዝሃልዎም ዝምድናን ሓብርካ ምስራሕን'ውን ከምቲ ዝሕለን ስለ ዘይኮነ፣ ብኣንጻሩ ምትፍናን፡ ምጥቅቓዕ፡ ምንዕዓቕ፡ መንጸግይነትን ትዕቢትን ምንጋሱ፡ ንበቕዓት ፊልም ሃገርና ሓደ ካብቲ ገዚብ ከበሎ ዝርእ ዘሎ ምኽንያት ክበሃል ይከኣል'ዩ። እዚ ተርእዮ'ዚ ኣብ ምንቅልቓን ናይቲ ሞያ ተራኡ ከም ዝዝበረ ክኩሓድ ኣይግባእን።

ስለዚ፡ ቅኑዕን ሞያዊን ህያሳ እንተዘይሃልዩ፡ ሓደ ስራሕ ካብቲ ካልእ ኽፉሩ ደረጃኡ ከይተፈልጠ፡ ድኹም ስራሕ እናተደጋገመ ሕብረተሰብ ከደናግርን ከሰልቹን ይኽእል። እዚ ድማ ንዕብየት ስነጥበብ ሓንቲ ሃገር ይሓልኽ። ምስ ተመሳሳሊ ስራሕ ካልኦት ሃገራት ኣዛሚድካ ደረጃ ስነጥበብ ውሽጢ ዓዲ'ውን ክርእ ስለ ዘይከኣል፡ ጸቡቕ ዘለኻ እናመሰለካ ብደምበርበር መዋእል ክሕልፍ ይከኣል'ዩ። ስለዚ ቅኑዕ ህያሳ፡ ኑቲ ዝተርፈካ ንምፍላጥን ንምምላእን፡ ስራሕካ ተወዳዳሪ ንምግባሩን'ውን ከም ዘኽእል ክንዝክር ይግባእ።

ምስዚ ብምትእስሳር፡ ኑቲ ህሉው ስነጥበባዊ ስራሕ ብቑዕን ሚዛናዊን ገምጋም ንምሃብ፡ ኑቲ ኣቐዲሙ ዝነበረ ምፍታሹን ምፍላጡን'ውን ኣገዳሲ እዩ። ንኣብነት ብስምዒት ጥራይ "...ደርፊ 60ታት፡ እቲ ሃገርና ኣብ ታሪኻ ርእያቶ ዘይትፈልጥ ጣዕምን ዕምቈትን ዘለዎ ደርፌታት እዩ።..." ዝብል መደምደምታ ንምብጻሕ ደርፌታት ሃገርና በብመድረኹ ምፍላጡ የድሊ። ብተመሳሳሊ፤ "ኣብ ሜዳ ዝነበረ ስነጽሑፍ እቲ ዝሓየለ እዩ" ንምባል ቅድመኡን ድሕሪኡን ዝፈረዩ ስነጽሑፋዊ ስርሓት ምፍታሽ፣ እንታይነት ሰውራዊ ስነጽሑፋት፡ ትሕዝቶኡን ኣካውናኡን እንታይ ከም ዝመስል ምፍላጥ የድሊ። ስለዚ፡ ህያሳ ከም ሞያ ንኽሰሉ'ዚ ዝተጠቕሰ ዝጉብር፡ ንዝሓለፈ ዝፍትሽን ምስ ህሉው ዘጻጽርን ንመጻኢ'ውን ኣንፈት ዘትሕዝን ምኳኑ፡ ኢቃሊልካ ዝርአ ዘይኮነ ርእሱ ዝኸኣለ ሞያ ምኳኑን ዓሚቝ ግንዛበ ይሓትት።

### ህያባን ሃያሲን

ክብ ኢሉ ተጠቒሱ ከምዝለ፡ ህያሳ ንሓደ ዝተወሰነ ስነጥበባዊ ስራሕ፡ ብዕምቈትን ብዝተኻእለ መጠን ድማ ብዝበዝሐ ሸነኻቱ ብምፍታሽ ዝውሃብ ሞያዊ ሚዛን እዩ። እዚ ስራሕ'ዚ፡ ከበድቲን ዝተሓላለኹን ሓሳባት ናይ ምፍታሽን ምንጽጻርን ክእለት ዝሓትት ረቒቕ ስራሕ እዩ። ኣንባቢ ወይ ተዓዛቢ፡ ብዛዕባ'ቲ ስራሕን ኣብኡ ሰፊሮም ብዛዕባ ዘለዉ ነገራትን ሓድሽ ኣመለኻኽታ ንኽህልዎ፡ ብዕምቈትን ብትንታነን ከም ዝርአዮ፡ ኑቲ ዘይተራእዩ ፍልስፍና፡ ሓሳባትን ኣረዳድኣን... ኳዕ ኢሉ ከም ዝበርሃሉ ምግባር ካብ ስራሕ ሃያሲ እዩ። ስለ ዝኾነ ህያሳ መምስ ተበርሃካ ዝፍተን፣ ንዝደለኻዮ እተድምቐሉ፣ ዝዘይደለኻዮ ድማ ትሓንቀሉ ሞያ ዘይኮነስ ብፍልይ ዝበለ ኩርናዕ ኣመለኻኽታ ክርኢን ክመዝንን ክስተውዕል ዝኽእል ኣእምሮን፡ ብዓብኡ ድማ ሰፊሕ ፍልጠት ዝሓትት ምኳኑ ዊልያም ሄንሪ ሃድሰን ብኸምዚ ዝስዕብ ይገልጾ፡

"ስራሕ ሃያሲ ሰፊሕን ዓሚቝን እዩ። ቀንዲ ተግባር ሃያሲ፡ ናብቲ ኣርእስቲ ገደርዎ ዘሎ ስራሕ ጥሒሉ ብምእታው፡ ስነጥበባዊ ሓይሉን ጸገቓኡን ፈርፊሩ ብምውጻእ፡ ኑቲ ግርህ ኢልካ ዝርከብ ይኹን ነብርነት ዘለዎ ሓይሉ እንታይ ምኳኑ ዘረድእን ዝትንትንን፣ ደራሲ ብፍላጥ ይኹን ብዘይፍላጥ ዝተኸተሎ ስነጥበባዊ ጸገቓ ምርኳብን ግሁድ ምግባርን፣ ኣብቲ ስራሕ ዘለዉ ተምሳሌታት (ሰምባል) ቁንቁኛታትን ካልእን ምስጢራቶም ምቕላዕ፣ ባእታታት ናይቲ ዓውደ ስራሕ ኣብ ነንሓድሕዶም ዘለዎም ተዛምዶ ምፍታሽን ምልካዕን... ወዘተ እዩ።" ይብል።



ስለዚ፡ ዝ. ከምዚ ዝኣመሰለ ርቀት ዝመልአ ስራሕ ንምፍጻም፡ ፍሉይ ናይ ምዕዛብን ምስትምቓርን ፍልጠት፡ ድሌት፡ ቀንዕናን ብቐዓትን ከም ዝሓትት ኣየከራኽርን። ዝ. ዝፍጽም ሃያሲ ድማ፡ ንቑሕን ዘመዛዝን ኣእምሮን ነገራት ብዕምቈት ንምዕዛብን ንምጽናዕን ህንጡይነት ዘለዎ፡ ንዝርኣዮን ዝሰምዖን ቅልጡፍ ግብረመልሲ ናይ ምሃብ ክእለት ዘለዎ፡ ኑ ሓቐኛ ገጽ ናይቲ ስራሕ ወይ'ውን ናይ ስራሐኡ ሓቐኛ ዕላማ ተገንዚቡ፡ እቲ ዕላማ ክውን ንምግባር ዝተኸተሎ ሜላ ረኺቡ ክትንትን ዝኽእል ክኸውን ትጽቢት ይግበረሉ።

ዝኾነ ይኹን ስነጥበባዊ ስራሕ፡ ዕምቈትን ምውሳብን ሓሳባት፡ ርቀትን ጽባቐን... ወዘተ ስለ ዘለዎ ዝ. ተረዲእካ ምስጢሩ ንምፍታሕ ፍሉይ ክእለትን ተወህቦን ዝሓትት'ውን እዩ። እዚ ክእለታት'ዚ ብድምሩ ዘለዎ እዩ ድማ ሃያሲ ክኸውን ዝኽእል።

ስለዚ ሓደ ሃያሲ፡ ዝተፈላለዩ ገጻት ናይቲ ሕብረተሰብ ንዘተንጸባርቑ ስራሕ፡ ብግቡእ መርሚሩ፡ ድኽመቱን ሓይሉን ናይ ምርኣይ፡ ጥበባዊ ትንታኔ ብምሃብ እቲ ስራሕ ምስ ካልኦት ተመሳሰልቲ ስርሓት'ውን ዘለዎ ብልጫን ድኽመትን ናይ ምርኣይ፡ ደረጃኡ ናይ ምውሳን ክእለትን ቅንዕናን ዘለዎ ሓላፍነታዊ ሞያዊ ክኸውን ይድለ። ቡቲ ስራሕ ዝላዕለ፡ ኣብ ውልቀሰብ እምብዛ ዘይግደስ (ከመይ ኣቢሉ ወይ ንምንታይ ከምዚ ዓይነት መጺኡሉ ይኸውን፡ ድርኺቱ፡ ድሕረባይታኡ... ካብ ምባል ወጻኢ ምስኡ ብዝዕባ ዝሀሉ ውልቃዊ ዝምድና፡ ረብሓን ካልእን ዘይግደስ) ኣብርኺቶኡ ኣብ ዕብየት ናይቲ ስራሕ ብሓላፍነት ዝርዳእ፡ ናይቲ ሞያ ስነ ምግባር ዘገድሶ፡ ሰባት ንምዕናውን ተሰፋ ንምቑራጽን ሓሊኑ ብክፍኣት ዘይብጠለስ ክኸውን ይሕተት። ብዘይካ'ዚ፡ ሓደ ፈጠራዊ ስራሕ ማዕረ ክንደይ ኣህላኺን ዋጋ ዘለዎን ከም ዝኾነ ዝርዳእ፡ ንስነ ጥበባውያን ብሓፈሻ ኣኽብሮት ዘለዎ፡ እቲ ስራሕ ጥራይ ዘገድሶ፡ ኣብርኺቶኡ ዝፈለጥ ክኸውን'ውን ይሕተት።

ካብዚ ብምብጋስ ሃያሲ "ፍሉይ ትምህርቲ የድልዮ!" ተባሂሉ ዝለዓል ሕቶ ንበዙሓት የከራኽር እዩ። እዚ ይኹን'ምበር ግን ሃያሲ፡ ክብ ዝበለ ፍልጠት ከም ዘድልዮ ኣየካትዕን። በዚ መሰረት ድማ፡ ብዛዕባ'ቲ ዝግምግሞ ዓውደ ጥበብ ንኣብነት ስነግጥሚ እንተኾይኑ ብዛዕባኡ፡ እንታይነቱ፡ ባእታታቱ... ኣብ ንሓድሕዶም ዘለዎም ምትእስሳር፤ ክኸውን ዝግባኦን ... ዝበሉ መሰረታውያን ነጥብታት ብዕምቈት ክፈልጥ ከም ዘለዎ ብዙሓት ብሓባር ይሰማምዑሉ። ካብዚ ወጻኢ'ውን ብዛዕባ'ቲ ምንጪ ናይቲ ስራሕ ዝኾነ ሕብረተሰብ፡ ኣነባብራኡ፡ ኣተሓሳስባኡ፡ ታሪኹ፡ ልምዱ ማሕበራ-ቁጠባዊ ኣቃውማኡ... ብግቡእ ዝፈልጥ ክኸውን፤ ኣብ ርእሲ'ውን ሓደ ስነ-ጥበባዊ ስራሕ መብዝሕትኡ ግዜ ንሰብ ማእከል ገይሩ ስለ ዝሰርሕ፡ ብዛዕባ ታሪኽ፡ ስነልቦና፡ ስነ ሕብረተሰብ... ምፍላጥን ምግንዛብን'ውን ኣገዳሲ ምዃኑ ይግለጽ። ኣብ ርእሲ'ዚ ሃያሲ ብዛዕባ ሕሉፍን ህሉውን ከመዛዝንን ንመጻኢ'ውን ክእምት ዘይክእልን እንተኾይኑ፤ "ብዛዕባ ህሉው ጥራይ ጸብጻብ ዘቕርብ ተራ ጋዜጠኛ" ይበሃል እዩ። ስለዚ ሓደ ሞያዊ ሃያሲ ዝ. ከሉ'ዚ ዘማልእ ክኸውን ይድለ።

### ዓይነታት ህያሳ

እዞም ዓይነታት ህያሳ ተባሂሎም ተዘርዚሮም ዘለዉ ነጥቢታት ሃጸስቲ ከም መንቀሊ ዝጥቀሙሎም ኣንፈታት ገምጋም ስነጥበባዊ ስራሕ እዮም። ይኹን ግን ኑቲ ሓደ ኣገባብ ዝኽተል ሃያሲ ካብቲ ካልእ ኣገባብ ገለ ነገር ኣይወስድን ማለት ኣይኮነን። ብምሉእ ወይ ብኸፊል ኣብቲ ዝሀቦ ገምጋም ካብ ገለኡ ክወስድ ከም ዝኽእል ምፍላጥ የድሊ። እዚ ማለት፡ ሓደ ስራሕ ብዓይኒ ቅርጺ፡ ስነ-ምግባር፡ ቁምነገር፡ ድርኺት ስራሐኡ ብዘኣመሰሉ መለክዒታት ኣብ ሓደ ግዜ ክልካዕ ይኽእል። እዚ ከኣ ትሕዝቶን ዓሌትን ናይቲ ስራሕ ዝወሰኖ ይኸውን። ካብቶም ዝውቱራት ዓይነታት ህያሳ እምበኣር እዞም ዝሰዕቡ እዮም።

ስነ-ምግባራዊ፡ እዚ ዓይነት ህያሳ'ዚ ብሓፈሻ ኣብ ስነ ምግባራዊ ሸነኽ ናይቲ ስራሕ ዝግደስ ዓይነት ህያሳ እዩ። እዚ፡ ካብ ጥንቲ ጀሚሩ ብፍላይ ኣብ ዓቃባዊ ሕብረተሰብ ዝውቱር ዝኾነ ኣገባብ ህያሳ እዩ። ንኣብነት ፊልምታት ሆሊውድ ብዓይኒ ስነምግባርን ዘርኢዮዎ ጸዩፍ ኣሳእል ኣብ መንእሰያት ከሕድሮ ዝኽእል ጽልዋን፡ ብዓይኒ ሃይማኖታዊ ስነምግባር፡ ሕብረተሰብኣዊ ክብርታትን ሞራልን ክግምገም ይከኣል'ዩ።

ስነልቦናዊ፡ እዚ ኣገባብ፡ ብመሰረት ስነልቦናዊ ክልሰ-ሓሳባት ብፍላይ ከኣ ቡቶም ንውሽጣዊ ህይወትን ኣተሓሳስባን ሰባት ዝገልጹ መትከላት ተጠቒምካ ዝግበር ገምጋም እዩ። በዚ መሰረት ናይቲ ደራሲ ይኹን ናይቶም ገጸባህርያት ውሽጣዊ መንነት ደሊኻ ኣብ ምርካብ የተኩር። ሓደ ስነጥበባዊ ስራሕ መርሚርካ መንነት ናይቲ ደራሲ ይኹን ስብእና (ፐርሰናሊቲ) ክርከብ ይከኣል እዩ ካብ ዝብል እምነት ዝቐልዐ ገምጋም ዝሁብ። ንኣብነት "ዓቢዱ'ዶ ትብልዎ!" እትብል ልቡወለዳዊት መጽሓፍ በዓ ሃይሉ በዚ መንጽር'ዚ፡ ማለት ናይቲ መዘዝብ ዝሰሙ ገጸ-ባህሪ ስነልቦናዊ ኩነታት፡ ምምስሳሉ ምስ ደራሲ፡ ድርኺቱ ንኸምዚ ዝበለ ስራሕ፡ ብሓፈሻዊ ኣመለኻኽታኡን ፍልስፍናኡን ኣብ ስነጥበብ፡ ባህሪኡን ...ወዘተ ብምፍታሽ ክትንትን ይከኣል።

ታሪኻዊ፡ እዚ ዓይነት ህያሳ'ዚ፡ ኣብ ታሪኽ ሂወት ናይቲ ደራሲ ብምትኳር፡ ምስቲ ዛንታ ዘለዎ ምትእስሳር ዝትንትን ዓይነት ህያሳ እዩ። ንኣብነት፡ "ወፍሪ ሰግረ ዶብ" እትብል መጽሓፍ ሰለሙን በርሀ፡ ብመንጽር ጸሓፊ ዝተሳተፎ ሰግረ ዶባዊ ስርሒት (ሜካናይዝድ ኣሃዱ ህግ ኣብ እዋን ውድቀት ስርዓት ደርግ ኣብ ኢትዮጵያ ዘካየዶ ስርሒት)፡ ደራሲ ምስቲ ዛንታ ዘለዎ ምትእስሳር፡ ኣተሓሕንጻ ናይቶም ጠባያት፡ እቲ ቀንዲ ጠባይን ደራሲን ዘለዎም ምምስሳል... ወዘተ ብምርኣይ ክትንትን ይከኣል።

ታሪኽ ህይወታዊ፡ እዚ ኣገባብ ህያሳ ምስቲ ክብ ኢሉ ዝተጠቕሰ ተመሳሳልነት ዘለዎ ኮይኑ፡ ታሪኽ ህይወት ናይቲ ጸሓፊ ብግቡእ ምፍላጥ ኑቲ ስራሕ ብዕምቈት ንምፍታሽ ይሕግዝ ኢሉ ስለ ዝኣምን ኣብ ታሪኽ ህይወት ናይቲ ስነጥበበኛ ዝያዳ ይግደስ። እዚ ዓይነት ህያሳ'ዚ መብዝሕትኡ ግዜ ኣብ ማዘክራዊ ጽሑፋት ስለ ዝዘውተር፡ ጸሓፊን እቲ ኣቕራቢኡ ዘሎ ስራሕን ዘለዎም ቅርበት፡ ኣዘንታዊ፡ መብዛሕትኡ ንዘወዓሎ ውዕሎ፡ ኣብ ገለ ሓደት ፍጻመታት ድማ ካብ ቀዳማይ ኣድ ዝረኸቦ ሓበሬታ፡ ምንጪ ሓበሬታኡ'ውን ብክፉት ዝተገልጸን ምስ ዝኸውን ዝያዳ ተኣማንነትን ተቐባልነትን ስለ ዝረክብ ብኡ መንጽር ክርኣዮ ይፍትን። ንኣብነት "ካብ ረቐ ሕፍንቲ" እትብል ማዘክራዊት መጽሓፍ ተኪአ በየነ በዚ ዓይኒ'ዚ ጠሚትካ ክትረአ ይከኣል።

ማሕበረሰባዊ፡ ኣብ ሞንጎ 'ቲ ስነጥበባዊ ስራሕን 'ቲ ሕብረተሰብን ዘሎ ዝምድና ብምፍታሽ፡ እቲ ስራሕ ብመንጽር'ቲ ኣብቲ ሕብረተሰብ ዘለዎ ተደላይነትን ኣገዳስነትን ይግምግም። ንኣብነት "እዱድ ዘመተ" እትብል ናይ ሃይለሚከኤል ሃይለስላሰ (ሊንጎ)፡ ብመንጽር'ቲ ዝተጻሕፈትሉ ከባቢ፡ ኣብ ምንጽብራቕ ኣተሓሳስባ፡ ባህሊን ልምድን ናይቲ ሕብረተሰብ ቁም-ነገራ... ዝተጻወቶ ተራን ካልእን ብምርኣይ ክትትንትን ትኽእል። መኸተ እትብል



መጽሓፍ ሰለሙን ድራር’ውን ብተመሳሳሊ ኣገባቡ፡ ኑቲ ማእከል’ቲ ዛንታ ገይራ ዘልዓለቶ ሕብረተሰብ ዘለዋ ውክልና፡ ኣተሓሳስባኡ፡ ጽንዓቱ፡ ቃልሱ… ኣብ ምንጽብራቕ ዘለዋ ዓቕሚ ክትርኢ ይከኣል። ኣብ ርእሰ’ዚ፡ ኣብ ዝተፈላለየ እዋናት ዝተጻሕፉ ከም ወርቅዃ፡ ጥሪ ዕብዩ፡ ግራተይ ማስከርሊይ፡ ምሽት ምሽት መርዓ…ዝኣመሰላ ልበወለዳት መጻሕፍቲ፡ ነኒቲ ዝተጻሕፋሉ እዋንን ኣተሓሳስባ ሕብረተሰብን ሽዑ ዝሕለፉኦ ቁምነገርን ካልእን እናፈተሸካ ክግምገማ ይከኣል። እንተዘይኪኦይኑ፡ ኑቲ ናይ ሽዑ ስራሕ በዚ ዘመናዊ ኣተሓሳስባን ጥቡብን፡ ከምዚ ሕጂ ዝፈረየ’ሞ ብኣጠማምታ ናይዚ ሕጂ ዘሎ ወለዶ ክትርእዮ ምፍታን ግን፡ ዋላ ሓንቲ ከም ዘይተሰርሐ ዝእምት ጌጋ ስእሊ ክህብ ይኽእል’ዩ።

ቅርጻዊ፦ መብዛሕትኡ ግዜ ልሙድ ዓይነት ህዩሳ ኩይኑ፡ ኣብ ቅርጺ ናይቲ ስራሕ ብምትኳር ኑቶም ቅቡላትን ዝውቱራትን መትከላት ናይ ሓደ ዓውደ-ጥበብ ምርኩስ ገይሩ ገምጋም ዝህብ እዩ። ንኣብነት ሓደ ፊልም፡ ካብ ጽሑፍ ዛንታ ጀሚርካ፡ ኣተሓናንጻ ጠባያት፡ ሲኖግራፊ፡ ሲነማቶግራፊ፡ ኣርትዖት…ወዘተ ብዝብሉ ኣምራት ብንጽልን ብወሃደትን ክርኢ ይከኣል። ኣብ ካልኦት ዓውዲታት’ውን ብተመሳሳሊ።

ስረ-መሰረታዊ፦ ኣብ ሓደ እዋን ዝንጸባረቕ ወይ ዝፈሪ ስነጽሑፋዊ ስራሕ ኣብ ገለ ካልእ እዋን መሰረት ነይርዎ እዩ፡ ኢሉ ዝኣምን፡ ኣብ ባህልን እምነትን ናይቲ ሕብረተሰብ ተመርኲሱ ገምጋም ዝህብ ዓይነት ህዩሳ እዩ። ሃጸጸቲ ናይዚ ዓይነት ህዩሳ’ዚ፡ ንዓሌትን ውልቀ ቅርጺን ትልሚን ናይቲ ስነጽሑፋዊ ስራሕ ይግደሱ። ብመንጽር’ቲ ኣብ ቅድመ-ታሪኽ ዝነበሩ ጥንታዊያን ወለዶታት፡ ብመልክዕ ጽውጽዋይ፡ ሃይማኖት፡ ሕልሚ፡ ፋንታዚያ… ዘማዕበልዎ ብሓፈሻኡ፤ “ጽውጽዋያዊ ቅማረ” ክትንትን ይፍትን። ንኣብነት ማርቆሳይ ወይኒ ምስ ሕምባሻይ እትብል ብኣባ ደስታ ገብረኢያሱስ ዝተረዕመት መጽሓፍ እቲ ቀዳማይ ክፋላ (ኣብ መቕድም ከም ዝተገልጸ’ውን)፡ “…ብዛዕባ ሓደ ኣብ ጉዳም ተደቢዩስ ፈለስቲ ዘዕበዩዎን ብተኣምር ምስ ኢየሱስ ዘዋግዕ ዝነበረን ህጻን…” ዝብል ብሓፈሻ ከኣ ኑቲ “ቀደም እዋን ንጹሃት ሰባት ብፍላይ ከኣ ህጻናት ምስ መላእኽቲ ይዛረቡ ነይሮም…” ንዝብል እምነት መሰረት ስለ ዝገበረ፡ በዚ ኣገባብ’ዚ ክትርኢ ይከኣል።

ግብረ መልሳዊ፦ እዚ ዓይነት ህዩሳ’ዚ ምንባብ ንባዕሉ ፈጠራዊ መስርሕ እዩ ኢሉ ስለዝኣምን፡ ኣንባቢ ምስቲ ስነጥበባዊ ስራሕ ክፋጠጥ እንከሎ ብዛዕባ ኣብ ኣእምሮኡ ክፍጠር ዝኽእል ስእለ ኣእምሮ ይትንትን። ንኣብነት ግጥሚ፡ መብዛሕትኡ ግዜ መልእኽቱ ቀጥታዊ ስለዘይኮነ ኣንባቢ ኑቱ ኣረዳድኣ የልዕል ስለ ዝበሃል’ውን ተንተንቲ እቲ ስራሕ ንኣንባቢኡ ክህቦ ብዝኽእል ስምዒት ተምሳጥን መልእኽቲን ካልእን ክርኢዮ ይኽእሉ።

ኣንስታዊ፦ እዚ ዓይነት ህዩሳ’ዚ ብሓፈሻኡ ጉዳይ ደቂ ኣንስትዮ ኣብቲ ስነጥበባዊ ስራሕ ከመይ ከም እተንጸባረቐ እዩ ዝትንትን። ደቀንስትዮ ኣተሓሳስባኦን ተራኦንን ኣበርክቶኦንን ሓይለንን ብቕዓተንን ኣብቲ ሕብረተሰብ ብሓፈሻ ኣብቲ ስነጥበባዊ ስራሕ ከመይ ከም እተንጸባረቐ ዝያዳ የገድሶ። ንኣብነት መሳኸቲ ማይምን እትብል መጽሓፍ ሚካኤል ኣደናይ፡ ብዛዕባ ‘ታ ንመንቀጽ ደም ተባሂላ ምስ ተወልደ ዝተመርዓወት ሂማን ጓል ሻለቃ ገሪችኤል ጥራይ ብምርኣይ፡ ኣመለኻኽታ ናይቲ ሕብረተሰብ ኣብ ልዕሊ ደቀ’ንስትዮ፡ ወጽዓኦንን ንዕኡ ንምስጋር ዘርኢያኦ ሓይሊን ከመይ ከም እተንጸባረቐ ብምፍታሽ ብሓደ ሸነኽ ክትንትናን ሚዛን ክህበላን ይኽእል።

ማርክሳዊ፦ እዚ ዓይነት ህዩሳ’ዚ ብመሰረት ማርክሳዊ ክልሰ ሓሳብ ኑቲ ስነጥበባዊ ስራሕ ክትንትኖ ይፍትን። እዚ ኣገባብ’ዚ ዴሳዊ መስመር ኣብ ዝኽተላ ሃገራት ብፍላይ ከም ዝዘውተር ዝንገረሉ ኩይኑ፡ መብዛሕትኡ ንናይ ሰውራ ጽሑፋት’ውን (ኣብ ሰውራ ኤርትራ ይኹን ሰውራታት ዓለም) ኣብ መንገዲ ጨቛንን ተጨቋንን ዘሎ ክርፍስ፤ ቃልሲ ናይቲ ውጹዕ ወገን፡ ሓቦኡ፡ ጽንዓቱ፡ ጅግንነቱ… ወዘተን እቲ ዘይተርፍ ዓወቱን ውድቀት ጨቋንቲ (ግዙኣቲን) ኣብቲ ስነጥበባዊ ስራሕ ከመይ ከም እተገልጸ ክትንትንን ቁምነገሩ ክዕቅንን ይፍትን።

#### መጠቓለሊ

ህዩሳ ኣመዓብብላኡ፡ ኣረዳድኣ ገለ ፈላስፉታት፣ ዓይነታቱን ኣካውናኡን ከምኡ’ውን ኣገዳስነቱ ብመጠኑ ተኻቢቡ ‘ሎ። ክብሪ ስነጥበብን ስነጥበበኛታትን ክሕሎ እምበኣር ህዩሳ ከም ሞያ ብኽብሪ ክተሓዝ ከም ዘለዎ ክንምገዝብ ንኽእል። ስነጥበባዊ ስርሓት ብርሒብ ርእየት ኣብ ሕብረተሰባዊ ለውጢ ድርኺት ክህልዎ፡ ተራ ህዩሳ ቀሊል ኣይኮነን። ኑቲ ስራሕ ብመቚንጠርን ባዕላዊ ብስምዒትን ኣከንዲ ምጥማት፡ “… እቲ ስራሕ ቅርጺን ወሃደት ባእታታትን ብውሕልነት ኣንጸባሪቑ’ሎ፡ ብዓይኒ ቅቡል ስነምግባራዊ መልክዒ ሕብረተሰብ ክርኢ እንከሎ ግን ብኣሉታ ይግምገም፣ ወክልና ደቀንስትዮ ግን ብጦብእ ዝተንጸባረቐ፡ ሓይሊን ኣተሓሳስባን ደቀንስትዮ ዘጉልሕ ንደቂ ተባዕትዮ’ውን መሃሪ ሸነኻት ኣለዎ…” ወዘተ ብምባል፡ ንሓደ ውሱን ስራሕ ኣግፊሕካ ብምርኣይ፡ ሓሓሊኻን ነፈኻን ይውሓድ ይብዛሕ ቁምነገሩ ምርኳብን ምጉላሕን ምስ ኣንባቢኡ ወይ ተዓዛቢኡ ይኹን ሰማዒኡ ምዝምማዱ፡ ዕላማ ህዩሳ እዩ። ስለዚ ህዩሱ፡ ስራሕ ስነጥበብ ንምዕባይ ዝሕልኑ ዋጋ ከምዝለዎ ዝዋሕርን ምስ ተጠቃሚኡ ዘቀራርብን ኣገዳስነቱ ዘረጋግጽን ስለ ዝኾነ ምስትውዓልን ጥንቃቐን ይሓትት። እዚ ክበሃል እንከሎ ካብ ኩሉ ‘ቲ ብዝተፈላለየ መልክዖት ስነጥበብ ንህዝቢ ተባሂሉ ዝቐረበ ስራሕ ብኹሉ ሸነኻቱ ርኢኻ ቁምነገር ዘይብሉ ወይ’ውን ኣዕናዊ መልእኽቲ ዘለዎ ከምዝይሰኣን ግን ኣይተዘንግዐን። ሕብረተሰብ ብመገዲ ሃጸጸቱ ኣብሉ ሓቀኛ ስነጥበብ ከስተማቕር ደሚ፡ ካብ ኣድልዎ፡ ስምዒትን ወገንነትን ናይቶም ኣብኡ ዝዋጹ ሰባት ዝጸሀ ሓላፍነታዊ ሚድያ (ጋዜጣ፡ ራድዮ፡ ቲቪ፡ ማሕበራዊ ሚድያ) ቀዳማይ ቦታ ዝሕዝ ምኻኑ ምዝካር የድሊ።

ሕብረተሰባትን ባህልታተምን

# ምጽንባል ዕድመ ንእስነት

ሸሃብ ኣርኣያ

ወዲ ሰብ፡ ብዝተፈላለዩ መድረኻት ዕድመ'ዩ ዝሓልፍ። ዕድመ ንእስነት ግን እቲ ኣዝዩ ኣገዳሲ መድረኽ ህይወት'ዩ። ምስ ምሉእ ዓቕምኻን ናይ ምስራሕ ወንኻን እትኾነሉ መድረኽ፡ ንእስነት፡ ሓላፍነት'ዩ። ሕብረተ-ሰብካ ናይ ምግልጋል ሓላፍነት። ከምኡ ስለ ዝኾነ ድማ ብዙሓት ሕብረተ-ሰባት ንምስግጋር ህጻናት ናብ መድረኽ ንእስነት ብልዑል ክብሪ ይጽንብሉ። እዚ ዝተፈላለዩ ጽንብላት፡ መንእሰያት ሕብረተ-ሰቦም ንምግልጋል ድልዋት ምዃኖም ዘምስክሩሉን፡ ሃይማኖታውን ማሕበራውን ሓላፍነት ዘሰክምሉን ኣጋጣሚ'ዩ።

ምስግጋር ናብ መድረኽ ንእስነት፡ ንደቂ ኣንስትዮ ምስ ምምጻእ ወርሓዊ ጽግያት'ዩ ዝጅመር። ናይ ደቂ ተባዕትዮ ድማ ዳርጋ ኣብ መብዛሕትኦን ሕብረተ-ሰባት ኣብ መበል 14 ዓመት'ዩ ዝካየድ። ንሎሚ፡ ዓቕሚ ሂዋን ንዝኣኽላ ጎራዙ ናብ ሕብረተ-ሰበን ንምጽንባር ዝካየዱ ዝተፈልለዩ ባህላውያን ኣገባባት ከነቕርብ፥



ኣብ'ዚ ናይ ኣርባዕተ መዓልታት መዓስከር፡ እተን ኣዋልድ ዝተፈላለዩ ጥበባት ናብራ ይማሃራ።

ኣብ'ታ ቀዳመይቲ መዓልቲ፡ እተን ኣዋልድ ኣሰራርሓ ኣግኑት ቀያሕቲ ህንዳውያን ይማሃራ። እታ ኣግኑት ንተን 13 ኣዋርሕ ዓመት ህንዳውያን ዘመልክታ ብ13 ኣዕኑድ'ያ እትቀውም።

ኣብ'ታ ካልኣይቲ መዓልቲ፡ ናብ በረኻ ብምውፋር ብዛዕባ ኣገባብ ኣቃምማ ባህላዊ ሕክምና ይማሃራ።

ኣብ ሳልሰይቲ መዓልቲ፡ ኣገባብ ኣዳልዋ ባህላዊ መግብን ኣልባሳትን ይመሃራ።

### "ኣዊካ ዶዋንፒ ኢያታ"

ኣብ ህንዳዊት ቀቢላ ኢንሳንቲ ሕቡራት መንግስታት ኣመሪካ፡ "ኣዊካ ዶዋንፒ ኢያታ" ዝጽዋዕ ጽንብል ነተን ወርሓዊ ጽግያት ዝተራእየን ኣዋልድ ኣብ ወርሒ ታሕሳስ ይካየደለን። እተን ኣዋልድ ብሓባር ናብ'ቲ ኣብ ወሸመጥ ቀላይ ሚዞሪ ዘሎ "መዓስከር ድምኞቲ ወርሒ" ብምኻድ፡ ንኣርባዕተ መዓልታት ተነጺለን ይነብራ። ኣብ'ዘን መዓልታት ዝኾነ መግብን መስተን ብኣእዳወን ኣይትንክፋን'የን። ኣብ ክንዳኡ ብኣደታተን ወይ ደቂ ኣንስትዮ ኣዝማደን'የን ዝምገባን ዝስትያን።



ኣብ'ታ ናይ መውዳእታ መዓልቲ ድማ፡ እታ ጎርዞ ብወላዲታ ተሰንያ ናብ ቀላይ ሚዞሪ ብምኻድ፡ ብዛዕባ ህይወት ቁልዕነታ ተዕልላን ጽቡቕ መጻኢ ክህልዋ ንሲጋዊ ርኹብ ከይትህወኽን ትምዕዳ። ኣብ መወዳእታ ወላዲታ ንመወዳእታ ግዜ ኑብሳን ጸጉራን ትሓጽባ፡ ንምሸቱ እታ ጎርዞ ፍሉይ ክዳን ተኸዲናን ተሰሊማን ናብ ሕብረተ-ሰባ ትቕርብ'ሞ፡ ቡቶም ዓበይቲ ዝተፈላለዩ ክንዲ ስማ ከም "ንቕሕቲ ኣሞራ፡ ለዋህ ድቢ፡ ጽቡቕ መልሓሳ፡ ርህርህቲ ኣደ" ዝኣመሰሉ ይዋሃባ። ነታ ኣብ'ቲ መዓስከር እንከላ ዝሰርሓታ ንእሽቶ ቦርሳ ኣጋር ሓኪም ድሕሪ ምምራቕ ድማ፡ ኣብ'ቶም ኣብ ሕብረተ-ሰባ ዝካየዱ ኣጋጣሚታትን ኣብ እዋን ኲናት ኣብ

ምቕባር ምዉታንን ምፍዋስ ውጉኣትን ከም እትዋሳእ ቃል ትኣቱ።

ኣብ "መዓስከር ድምቕቲ ወርሒ" እንትርፎ "ጂ" ዝጽዋዕ ወዲ 9 ዓመት፡ ካልእ ተባዕታይ ክኣቱ ኣይፍቀዶን'ዩ። "ጂ" መጋርያ ሓዊ ኣብ ምውላዕን፡ ንግሆ ብምትንሳእ ኣብ ቅድም ቴንዳ እተን ኣዋልድ ዓዉ ኢሉ ብምዝማር ከም ዝትንስኣ ይገብር።

### "ኩን ሲነራ"

ኣብ ላቲን ኣመሪካ ዝካየድ ጽንብል ዝኣኽለት ጎርዞ "ኩን ሲነራ" እዩ ዝጽዋዕ። እዚ ጽንብል፡ ኣብ ሜክሲኮን ኣርጀንቲናን ሙብዛሕቲኦን ሃገራት ላቲን ኣመሪካን'ዩ ዝካየድ። እታ ጎርዞ ጓል 15 ዓመት ምስ ኮነት፡ ናብ ቤተ-ክርስትያን ብምኻድ ኣብ'ቲ ዝካየደላ ጽንብል ምምራቕ፡ ብስማ ኣብ ዝተዳለወ "ብሪንዱስ" ዝጽዋዕ ፍሉይ መተርኣስ'ያ ኣብራኻ እትዓጽፍ።

ቡቲ ካህን ምስ ተመረቐት ድማ፡ ፈተውታን መቕርባን ዝሳተፍዎ ጽንብል ይካየደላ።

እታ "ኩን ሲነራ"፡ ባዕላ ብእትመርጾ ካብ ኣሕዋታን መቕርባን መሓዙታን ዝቖመ 14 ዝኣባላቱ ናይ ክብሪ ጉባኤ ተዳሉ። ኣዋልድ ጥራይ ምስ ዝኾና "ዳማስ" ኣወዳት ጥራይ ምስ ዝኾኑ ድማ "ቻምፕላንስ" ይጽዋዕ። እቲ ጉባኤ ካብ ክልቲኡ ጾታ ክትሓዋወስ'ዉን ይኽእል'ዩ። ኑቶም ኣብ ጽንብላ ዝመጹ ዕዱማት፡ "ቻፕያስ" ዝበሃል ኣብ ኣፍ ልቢ ዝእሰር ኣርማ ትዕድሎም። ኣብ'ቲ ጽንብል ብስድራ ቤታ እዞም ዝስዕቡ ህያባት ይዋሃባ፡

ብወላዲኣ ወይ ኣባት ኑቦሳ ዝዳሎ፡ ኣኽሊል ወይ ዘውዲ ይወሃባ። እዚ ዘውዲ ንህጻንነታ ከም ዝሰዓረትን፡ ንዝመጽእ ህይወትን ብድሆታትን ድማ ድልውቲ ምህላዋን የመልክት።

ኣብ ፈጣርን ሕብረተ-ሰባን ኑቦሳን ዘለዋ ተኣማንነት ዝገልጽ፡ መስቀል።

እምነት ልባ ንምድልዳል፡ መጽሓፍ ቅዱስ፡ መቍጸርያን፡ ናይ ጸሎት መጽሓፍን።

ኣገዳስነታ ንምግላጽን ኣብ ሕብረተ-ሰባ ጸላዊ ቦታ ከም ዘለዋን ንምምልካትቱብትሪ ንጉስ ይዋሃባ። ዕዱማት ብወገኖም ዝተፈላለዩ ህያባት ይህብዋ።

ብዘይካ'ዚ፡ ወላዲኣ "ደጊም



ጎርዞ ኳንኪ ኢኺ" ብምባል ኑቲ ተዘውትሮ ዝነበረት ፍላት ጫማ ኣውጺኡ፡ ክሳብ ኮርኮሮኣ ዝሸፍን ጫማ ይኸድና።

ንንእሸቶ ሓፍታ ወይ ዝካኣሰት መቕርቦእታ እትፈትዋ ባንቡላኣ ከም መዘከርታ ትህባ።

### "ድሓን ኩኒ ቈልዕነት"

ኣብ ደሴት ባሊ ኢንዶነዥያ፡ እተን ወርሓዊ ጽግያት ዝጀመረን ኣዋልድ ጽንብል ዝኣኸለት ጎርዞ "መፐንዳ" ይካየደለን። ኣብ'ቲ ጽንብል፡ ኑተን ቀዳሞት ሽዱሽተ ኣስናንን ብምጽራብ በሊሕ ቅርጺ የትሕዙወን። ኣብ'ቲ ዓበይቲ ዓድን መራሕቲ ሃይማኖትን ዝሳተፍዎ ጽንብል፡ እተን ኣዋልድ፡ "ደጊም ንቈልዕነት ይፋነዋ ኣለኹ" ብምባል ካብ'ታ ሽዓ ዕለት ካብ ሕማቕ ተግባራትን ባህርያትን ናጻ ኮይነን፡ ንወለደንን ሕብረተ-ሰበንን ክምእዘዛ ምኳነን ይምሕላ'ሞ፡ ኣብ መሳርዕ መንእሰያት'ታ ቀቢላ ብምስራዕ ንዘወሃበን ዕማማት ይፍጽማ።

ዝኣኸለት ኣባል ቻይናዊ ህዝቢ ሃን ዝኾነት ጎርዞ፡ ኣብ መበል 15 ዓመታ ጽንብል "ጂሊ" ይካየደላ። ኣብ'ቲ ጽንብል፡ ባህላዊ ክዳን ቻይና ተኸዲና፡ ጸጉሪ ርእሳ ተሓጺባ ንላዕሊ ብምጥቕላል ካብ ወርቂ ወይ ብሩር ወይ ድማ ዕንጸይቲ ብዝተሰርሐ መርፍእ ተትሕዞ። ብመሓዙታ ተሰንያ ኣብ'ቲ ቅዱስ ቀላይ ምስ ተሓጸበት፡ ንመርዓ ድልውቲ ትኸውን። ኣብ ቅድሚ ወለዳን ኣባላት ስድራቤታን ደዉ ብምባል ድማ፡ ክሳብ እትምርያ ካብ ጾታዊ ርክባትን ዝኾነ ሕማቕ ነገራትን ከም እትርሕቕ ትምሕል።

ኣብ ሕቡራት መንግስታት ኣመሪካን ካናዳን፡ 16 ዓመት ዝመልኣት ጎርዞ "ስዊት ሲክስቲን" ዝጽዋዕ ጽንብል ይካየደላ። ኣብ'ቲ ብወለዳ ዝዳለወላን መሓዙታን ፈተውታን ዝሳተፉዎ ጽንብል፡ እታ ጎርዞ ናይ ዝመጽእ ህይወታ ሓላፍነት ከም እትስከምን ኣብነታዊት ኮይና ከም እትቕጽልን ቃል ብምእታው፡ ዝተቐረበላ ህያባት ትወስድ።

ኣብ ሰሪላንካ ዝኮበር ህዝቢ ታሚል፡ ጓል ጽግያት ምስ ተራእያ ብወላዲታ ደጊም እኽልቲ ምኳና ትሕበር። ኣብ'ታ ቀዳመይቲ ዕለት እቲ ናይ ፈለማ ዑደት፡ እታ ጎርዞ ቡተን ቀረባ ኣዝማዳ ምስ ተሓጸበት ንበይና ትፍለ'ሞ፡ ጠጥዑሙ ትምገብን ትሰትን። ድሕሪ ሰሙን ዳግማይ ምስ ተሓጸበት፡ "ሳሪ" ዝተባህለ ባህላዊ ክዳን ትኽደንን ተሰሊማ ኣብ ቅድሚ ፈተውታ ብምቕራብ ህያባት ትቕበል።



እታ ጎርዞ፡ ኣብ'ቲ ኣጋጣሚ ንስማን ስም ስድራቤታን ከም ዘይተድፍርን እምንቲ ኮይና ከም እትንብርን ትምሕል።

ኣብ ደቡባዊ ምዕራብ ኣመሪካ ዝነብሩ ደቀባት ኣፓቼ፡ ኣርባዕተ መዓልታት ዝቐጽል ጽንብል "ብራቕ ጽሓይ" ወይ ድማ "ናይደሰ" የካይዱ። እዚ ጽንብል ነተን መጀመርታ ወርሓዊ ጽግያት ዝተራእየን ኣዋልድ ይሕዝእ።

እታ ቅድሚ 6 ኣዋርሕ ናይ'ዚ ጽንብል ብስድራኣ እኹል ምድላዋት ዝተገብረላ ጎርዞ፡ ኣብ'ቲ ጽንብል ገለ ካብ ክእለታት ቀያሕ ህንዳዊት ጣኦት ኣፓቼ ትለማመድ። እዞም ልምምዳት፡ ንነዊሕ ዝበሉ ሰዓታት ምስዕሳዕን፡ ጉያን ምዝማርን ምጭዳርን፡ ጸሎትን ከምኡ'ውን ኣገባብ ኣለኻኽያ ገጽ ብሕብሪ ዘጠቓልሉ ኮይኖም፡ ምኽሻን መግብን ምስፋይ ክዳውንትን'ውን ትማሃር። ነዚ ጽንብል ምስ ፈጸመት ድማ፡ ብዓበይቲ ኣባላት'ታ ቀቢላ ተመሪቓ ኣብ ኩሉ ንጥፈታት'ታ ቀቢላ ክትዋሳእ መሰል ይዋሃባ።

## መንግስታዊ ጽንብል

ሲጂን ኖ ሂ፡ ወግዓዊ ጽንብል ዕድመ ንእሰነት ጃፓናውያን'ያ። ኣብ'ታ ካልኣይቲ ሰኑይ ናይ ወርሒ ጥሪ፡ ኩለን እተን 20 ዓመት ዝመልኣ መንእሰያት ኣብ'ቲ ብመንግስቲ ዝዳሎ ፍሉይ ጽንብል "ኪሞኒ" ዝተባህለ ባህላዊ ክዳን ተኸዲነን ይሳተፋ። ኣብ'ቲ ጽንብል፡ ብሰበ-ስልጣን መንግስቲ ብዝዕባ ግዴታን መሰልን ጃፓናዊ መንእሰይ ኣስተምህሮ ምስ ተዋህበን፡ ካብ'ዛ ዕለት እኹላት ብምዃነን መኪና ክመርሓን ኣብ ማእከላት መዘናግዒ ክኣትዋ ከም ዝፍቀደለንን ዝሕብር ወግዓዊ ምስክር ይዋሃባ። ተኣኪበን ናብ'ቲ ዓቢ ቤት-መቅደስ ብምኻድ፡ ንሃገረንን ሕብረተ-ሰበንን ከም ዘገልግላ ቃል ይኣትዋ'ሞ፡ ብድሕሪ'ዚ ነናብ ቤተን ብምኻድ ኣብ'ቲ ብስድራ-ቤተን ዝዳለወለን ጽንብል ይሳተፋን ዝተቐረበለን ህያብ ይቕበላን።

ኣብ ደቡብ ኮርያ፡ 20 ዓመት ዝበጽሐት መንእሰይ ኣብ'ቲ ኣብ ሳልሰይቲ ሰኑይ ናይ ግንቦት ብመንግስቲ ደረጃ ዝካየድ ጽንብል "ግዋን ርየ" ኑቲ "ሃንቡክ" ዝበሃል ባህላዊ ክዳን ኮርያ ተኸዲና ክትሳተፍ ዕድመ ይቐርበላ። ኣብ'ቲ ጽንብል፡ ብመራሕቲ ሃይማኖት ምስ ተመረቐትን ቃላ ማሕላ ምስ ፈጸመትን፡ ጨናን ፍዮሪን ከም ህያብ ይዋሃባ።

## ምጽንባል ንእሰነት ንመርዓ

ኣብ ሞሪታንያ፡ ብዝሒ እቲ ንእንዳ ጓል ዝዋሃብ ገዘሚ ብመጠን ግዝፈ ኣካላት መርዓት ስለ ዝዛይድ፡ እታ ግዚፍ ኣካላት ዘለዎ ጎርዞ ንመርዓ ተሃራፊትን ብምዃናን ኣዋልድ ደቂ 8 ዓመት ምስ ኮና፡ ምጽንባልን ምድላውን ንንእሰነት ይካየደለን። እዚ ብ"ልብሉሕ" ዝፍለጥ ኣገባብ፡ እተን ህጻናት ምእንቲ ክስብሓ ተባሂሉ ምሉእ መዓልቲ ብዝይ ዕረፍቲ ዝተፈላለዩ መኣዛታት መግቢ ዘለዎም መግብታት ክበልዓን ጸባን ማይን ክሰትያን ይውዕላ። ኣኺ'ዚ ድማ፡ ብወላዲተን ባህልን ልምድን ዓደንን፡ ስራሕ ገዛን ይማሃራ። ምስ ምዝዛም እዚ ንዓሰርተ ዓመታት ዝቕጽል ልምዲ፡ እተን ደቂ ኣንስትዮ ክሳብ ሓደ ኩንታልን ልዕሊኡን ስለ ዝምዝና ንመርዓ ድልዋት ይኾና።

ደቂ ኣንስትዮ ሂምባ፡ ኣብ መዓልታዊ ሂወት'ታ ቀቢላ ዓቢ ተራ'የን ዝጻወታ። እቲ ኩሉ ንጥፈታት ዳርጋ ብደቂ ኣንስትዮ'ዩ ዝሸፈን። ከም ምእላይ ጥሪትን ምጉራት ማይን፡ ምድላው መግብን ምህናጽ ገዛን ዝኣመሰሉ ንጥፈታት ብኣኣን'ዩ ዝዕመም።

ምስ ብዝሒ'ቲ ስራሕ ደቂ ኣንስትዮ'ዛ ቀቢላ፡ ናይ ስራሕ ምክፍፋል የካይዱ። እተን ንስራሕ ብቕዓት'የን ዝተባህላ ናብ በረኻ ምስ ወፈራ ክሳብ ዝምለሳ፡ ምእላይ ህጻናት ቡተን ኣብ ሰፈር'ታ ቀቢላ ዝተርፋ ይካየድ። ህጻን ሂምባ ዕድመ ግርዝዉና ምስ በጽሐት፡ "ጽንብል ግርዝውና" ይካየደላ።ብ ተን ዓበይቲ ደቂ ኣንስትዮ ተመሪሓ ናብ'ቲ ቅዱስ ሰፍራ ተባሂሉ ዝጽዋዕ ጫካ ብምኻድ፡ ኣብኡ ብዛዕባ ተራ ደቂ ኣንስትዮ ሂምባ ዝምልከት ምኽርን ማዕዳን ምስ ተዋህባ፡ ምእንቲ ደፋር ክትከዉን ኣብ'ቲ ጫካ ንበይና ትሓድር። ንጽባሒታ መዛኑኣ ዝተፈላለየ ህያባት ብምሓብ ምስኣ ክሳብ ዝመሲ የዕልላን ካብ'ቲ ዝተዳለው ሕሩድ ይምገባን'ሞ፡ ብብርሃን ወርሒ ተመሪሐን ናብ ሰፈርን ይመልሳ። ብድሕሪ'ዚ፡ ካብ'ቶም ንምምላሳ ብሃንቀዉታ ዝጽበዩ መንእሰያት ንሓደ ብምምራጽ፡ ተመርዕያ ኣብ ንጥፈታት'ታ ቀቢላ ግቡእ ተራኣ ክትጻወት ትጅምር።

ህዝቢ ኮሮቦ ጋና፡ ዝኣኸላ ጎራዞ ንምጽንባል ክልተ መዓልታት ዝወስድ ጽንብል ዲፖ የካይድ። እተን መበል 13 ዓመተን ዝረገጻ ጎራዙ ብምትእኽኻብ፡ ብዓበይቲ ዓዲ "ዲፖ ዩ" ወይ "ዝኣኸላ" ዝብል ስም ይዋሃበን። ወለደን ድማ ባህላዊ መሕጸቢ ኑበሲ ከም ህያብ ይህቡወን። ኣብ ቅርዓት'ታ ዓዲ ተኣኪበን ቃንጫ ሽኮር ሓይኸን ካብ ዝተዳለወለን ባህላዊ መስተ ሓሓደ ምዕን ብምስታይ፡ ኣእጋረን ብደም ዝተሓርዳ ጸዓዱ ኣጣል ይሕጸባ። ብድሕሪ'ዚ፡ እተን ኣዋልድ ነታ ዓዲ ብምግዳፍ ተኣኪበን ብሓባር ንሓደ ሰሙን ይነብራ። ሽዑ ኣደታተን ብዛዕባ ስራሕ ገዛን ኣገባብ ኣሰራርሓ ባህላዊ መግብን መስተን ምእዙዝነትን ይምህራአን። ምሸታዊ ተኣኪበን ድማ፡ ብዛዕባ ዝሓለፈ ህይወት ህጻንነተን የዕልላ።

ጎርዞ ኮሮቦ ንሓዳር ብቕዕቲ ምስ ኮነት፡ ናብ'ታ ቁሸት ብምምላስ ዓቢ ጽንብል ይከየደላ። ኣብ'ቲ ምሸት "ክላማ" ዝተባህለ ሳዕሲዒት ምስ ሳዕሰዐት፡ ዕንቀን መጊያየጽን ከም ህያብ ትዋሃብ፡ ንሕጸ ድማ ድልወቲ ትኸውን።

# ሓጺር ዛንታ

# ልቢ ቈልዓ

ብብንያም ፍስሃጽዮን

ሰሎሞን ቅድሚ ናብቲ ወዱ ዝኹበረሉ ቀጽሪ ምእታዉ፡ ኣዒንቱ ኣብቶም ኣብ ጽርግያ ኲዕሶ ዝጻወቱ ዝነበሩ ቈልዑ ኣንከባለለን። ወዲ 7 ዓመት ውላዱ ኣብ መንጎ'ቶም ኲዕሶ ዝጻወቱ ቈልዑ'ቲ ደቂ ጎዛውቲ ክህሉ ተስፋ ብምሕዳር ትዕዝብቱ ኣዛየደ። እንተኾነ እቲ ክበጽሖ ዝመጸኦ ውላዱ ምስቶም ኲዕሶ ዝጻወቱ ዝነበሩ ቈልዑ ኣይነበረን። 'ኣብዚ እንተዝጸንሓኒ ደኣ ክቕስንዶ! ገጽ'ታ ርግምቲ ብዓልቲ ቤተይ ከይረኣኹ'ኳ ግልብጥ ምበልኩ፡' በለ ክሳዱ መዚዙ ናብቲ ወዱ ዝቕመጠሉ ቀጽሪ ክርአ እናፈተነ። እንተኾነ ኣብቲ ኣብ ቅድሚኡ ዝነበረ ቀጽሪ ይትረፍ ወዱ ዝኾነ ጎረቤት'ውን ክርኢ ኣይከኣለን። 'ሰዓት ክንደይ ደዩ ዘሎ?' ኣብቲ ቀጽሪ ሰብ ብዘይምርኣዩ ኣብ ጥርጠራ ተሸሚሙ ሰዓቱ ተዓዘበ። ንዓሰርተ ርብዒ ጉደል ምንባሩ ዘኣሰራ ሰዓት ኣረጋገጸትሉ፡ 'እዞም ጎረባብቲ ደኣ'ኸ ኣብ ቤቶም እንታይ ዓጽዮምም?' ጥርጣሪኡ ኣብ ልቡ ገይሩ፡ ተጸጊዖም ጸወታ ኲዕሶ እግሪ ዝዕዘቡ ዝነበሩ ቈልዑ ክልእ'ኸ ብህድኣት ቀረቦም። 'ከምዚ እንተኾይኑ ደኣ ብኻ ኣንጊሀ መጺኣ' በለ ሰራሕ ምብኳሩ እናጠዓሶ። ወዱ ኣብ ደገ ክጻወት እንተረኺቦ ብምባል'ዩ ሰርሑ ገዲፉ ናብቲ ከባቢ ኣርፊዱ መጺኡ። ወዱ'ምበር ዝፈትሓ ብዓልቲ ቤቱ ብኣካል ክትረኽቦ ኣይደለን'ዩ። እንተረኺባቶ እተልዕለሉ ዘረባ ንትዕግስቱ ዝፈታተን ብምኳኑ ኣብ ዘየድሊ እምጉጓር ክኣቱ ምርጫኡ ኣይኮነን። 'ከም ዝመጽእ ፈሊጣ ኣብ ገዛ ዓጽያቶ ኣላ ማለት'ዩ።' ንሰብይቱ ወንጀለ። 'እምበር ናህም ወደይ ጫውጫውታ ደቂ ጎዛውቱ እናሰምዐ ኣብ ቤት ኮፍ ዙብል ዓቕሊ ክህልዎ ኣይክእልን'ዩ፡' ብምባል ኣብ ልዕሊ'ታ ዝፈትሓ ብዓልቲ ቤቱ ሓንሓነ። 'ምስዛ ርግምቲ እዚኣ ክሳብ መዓስ ኢና ብኸምዚ ክንቅጽል ኣይርደኣንን'ዩ!' ብዓልቲ ቤቱ ብእትፍጽሞ ተግባር ኣዝዩ ተበሳጨወ። 'ኣብ ዝደለኽዎ ሰዓት ወደይ ክርኢ ቤት ፍርዲ ኣፍቂዱለይ ክነሱ..' ዘረባኡ ከይወድአ፡ ቈልዑ ዝጻወቱላ ዝነበሩ ኲዑሶ እናንከባለለት ናብኡ ገጻ ስለ ዝመጸኣት ብእግሩ ብምቛም፡ ኖቲ ደድሕሪኣ ዝጐየ ዝነበረ ቈልዓ ብትዕግስቲ ተጸበዮ። "ናህም ትፈልጦዶ?" እታ ኣብ እግሩ ዝነበረት ኲዕሶ፡ ኖቲ ዝጥምቶ ዝነበረ ቈልዓ ሂቡ ሓተቶ። "እወ እፈልጦ!" መለሰ እቲ ቈልዓ እንቅዓ-እንቅዓ እናስተንፈሰ። "ኣቦኻ ኣብ ደገ ይጽበየካ ኣሎ ኢልካ ንናህም ሐዚካለይ ምጻእ፡ ምስ ተመለስካ መቐሸሽ ክህበካ'የ፡" መልእኽቱ ኣሕሊፉ ካብቲ ቀይምዎ ዝነበረ ማርቻፔዲ ናብ ማዕዶኡ ሰጊሩ፡ ወዱ ንብሕቱ ክመጽእ እናተተስፈወ ክጸብ ጀመረ።

እቲ ዝተላእከ ቈልዓ ቀልጢፉ ግልብጥ ኢሉ ካብ ቀጽሪ ክወጽእ ተራእየ። ግና ልኡኽ ኣብጺሑ ደዩ ኣየብጽሐን ግና ንሰሎሞን ኣይሓበሮን። እኳ ደኣ ኖቲ ዝጸበዮ ዝነበረ ለኣኺኡ ግልጽ ኢሉ ከይጠመተ'ዩ ብጉያ ናብ መጻወትቱ ተሓዊሱ፡ "እዋእ እዚ ቈልዓ ደኣ ደሓን ደዩ? እዛ ርግምቲ ሰበይቲ ድሂላቶ ኣላ!" ብምባል ዝጠርጠረ ሰሎሞን ናብቶም ጸወታኦም ዝቐጸሉ ዝነበሩ ቈልዑ ሰጉሙ፡"ኣንታ ቈልዓ!" ብምባል ኖቲ ኣቐዲሙ ዝለኣኾ ቈልዓ ብዓውታተ'ዳህዮ። እቲ ህጻን ምንም መልሲ ከይሃበ እንከሎ ግና፡ ብዓልቲ ቤቱ ነበር ብኻንሸሎ ክትቅልቀል ረኣያ። "እንታይ ጸገም ደብሃል'ዚ ወደይ!" ሰይጣን ክቕልቀል ከም ዝረኣየ ገጹ ኣሲሩ ናብ መሬት ደነነ፡ "ንወደይ ክበጽሕ ክመጽእ እንከለኹ ነዛ ሰብ እዚኣ ክርኢ ክግደድ ማለት ደዩ!" በለኣብ ሓደ እዋን ብዓልቲ ቤቱ ናብ ዝነበረት ሰብ ፍጹም ቀሊሕ ከይበለ። ብዓልቲ ቤቱ'ውን ኣዒንታ ተኺላ ካብ ምጥማት ወጻኢ ዝበሎ ካብ ምጽባይን ወጻኢ ቃላት ኣየምለቐትን። ምሉእ ኑቡሳ ንዘወጽኣትሉ ማዕጾ ጋሪዳ ከም ርጉም ከልቢ ንምንቅስቓስ ብዓል ቤታ ትከታተልን ናብቲ ማዕጾ ንዘቐርብ ሰብ ክትጉብጥ ዝተዳለወት ትመስል ነበረት። ብዓልቲ ቤቱ ንነገር ከም ዝመጽኣት ብኣቃውማኣ ዝተርድአ ሰሎሞን፡ ንሱ ቅድሚ ምዝራብ ንሳ ገለ እንተበለት ዕድል ንምሃብ ብዓቕሊ ተጸበየ። "እንታይ ደኣ ዘምጽኣካ ዘይትዛረብ?" ኣድመጸት ብዓልቲ ቤቱ ብዓይኒ ንዕቀት ካብ እግሩ ክሳብ ርእሱ እናጠመተት።

"ንወደይ ደልየ ከም ዝመጻእኩ ትፈልጢ ኢኺ፡ የለን ደዩ?" ሓሳብ ልቡ ዝሰመረሉ ሰሎሞን ኣብ ልዕሊ ብዓልቲ ቤቱ ዝተኸለም ኣዒንቱ ከየልዓለ ሓበራ። ድምጹ ሻሕካርን ዝሕንሕን ቃናን ነበሮ።

"ፈሊጡ፡ ንዓይ ክትርኢ እሞ ክትመጽእ ኣይትኽእልን ኢኻ፡ መንከ ከፍቅደልካ?" ብኣቃጫጭ ግብረ መልሲ ሂባ ብዓል ቤታ ዝውሰኾ እንተለዎ ክትሰምዕ ተጸበየት።

"ብኽብረትኪ ግዳ ወደይ ክርእዮ ሰደድለይ!" ኣብ ልመና ብምእታዉ ኣዝዩ እናቖጥየ ተወሳኺ ዘረባ ከም ዘይደሊ ንምሕባር ሕቑኡ ሂቡዋ ተፈንተተ።

"ወድኻ ክትርኢ ደሊኻ!" ኣቃጨጨት ኢዳ ኣብ ሸምጣ ኣንቢራ፡ "ቤት ፍርዲ ክትርየ ስለ ዘፍቀዱ ይትግብርን

ኣይትግብርን ክተረጋግጽ ዲኻ መጺእካ?'' ሰሎሞን ካብ ምዝራብ ስቕ መረጸ ምንም ምላሽ ኣይሃበን። "በል ተጸበ ቁርሱ በሊዑ ክመጽኣካ'ዩ።''

"ኣነ ከቕርሶ'የ ሰደድለይ ጥራይ!''

"ናይ ኣደኣኡ መዓራቱ እንጌራ ከይለኸፈ ኣይመጽኣካን'ዩ። ስለዚ ብትዕግስቲ ተጸበ'' ኢላቶ ግልብጥ በለት። "ኣንታ ኣምላኽ ምስ እንታይ ዓይነት ሰብ ኢኻ ኣቋሪንካ ነይርካ? ሰብ ኢለ ናብ ዋዕሮ ኣትየ ነይረ!'' ንሕሉፍ ህይወቱ እናማረረ ክሳብ ወዱ ቀሪሱ ዝመጽኦ ምስኦም ኮዕሶ ዝጻወቱ ዝነበሩ ቈልዑ ክዘናጋዕ ናብኣቶም ኣምርሐ።

***

ሰሎሞንን ኣይዳን ፍቕሪ'ዩ ኣራኺብዎም። ንኽልተ ዓመት ብዕርክነት ድሕሪ ምቕጻል ድማ፡ ሓዳር መስሪቶም ጎጆ'ውን ፈልዮም። ሰሎሞን ኣዝዩ መልክዐኛን ብደቀንስትዮ ተጠማቲን ስለ ዝነበረ፡ ኣይዳ ኣብ ዕርክነት እንከለዉ ኣትሒዛ'ያ ስግኣት ነይርዋ። እዚ ስጋኣታ'ዚ ዝያዳ ኣብ ጥርዚ ዝበጽሐ ግና ሓዳር ድሕሪ ምምስራታ'ያ። ሰሎሞን ኣብ መንገዲ ይኹን ኣብ ካልእ ኣጋጣሚ ጓለንስተይቲ ሰላም ክብል እንተርኣያቶ ብቐንኢ ክትከሰ'ያ እትደሊ። ክትጻወር ስለ ዘይትኽእል ድማ ተቐዳዲማ እተቐርበሉ ሕቶ፡ 'እዛ ሰላም ዝበልካያ ጓል እንታወይቲ'ያ?' ዝብል ነበረ። ሰሎሞን ከምቲ ኣይዳ እትሓስቦ ኣይነበረን። ኣብ ቅድሚ ቃል ኪዳኑን ኣይዳን ካልእ ጎርዞ ጠሚቱ ኣይፈልጥን'ዩ። ኣዕሩኽቱ፡ 'ኣቢልካ ኣቢልካ ኣብዛ መልክዕ ዘይብላ ኣይዳ ወዲቕካ' ኢሎም ንብዓልቲ ቤቱ ዘካኣእስ ዘረባ ክዛረቡ እንከለዉ፡ 'ብዓይነይ ክሳብ ዘይረኣኹማ ንመልክዓ ክትፈርድዎ ኣይትኽእሉን ኢኹም፡' እናበለ'ዩ ዝምልሰሎም። እዚ እናኾነ ግና፡ ካብ ኣይዳ ዝብገስ መሰረት ዘይብሉ ጥርጣረ ንሰሎሞን ፍጹም ኣየቕሰኖን። ካብ ዕለት ናብ ዕለት ድማ ናይ ብዓልቲ ቤቱ ዘረባ ስለ ዝጸልአ ካብ ግዛኡን ሓደ ወዱን እናረሓቐ ከደ።

ኣይዳ፡ ሰብኣያ ኣደህቦ ምስ ከልኣ 'ካልኣት ስለ ዝረኸበ'ዩ' ናብ ዝብል ጥርጣረ ስለ ዝወሰዳ፡ ተጣዒሳ ናብ ዘይትመልሶ ስጉምቲ ኣተወት። ሓደ መዓልቲ ድማ ካብ ቤታ ብምውጻእ ናብ እንዳ ዓለቦኣ ከደት። 'ድሕሪ ሕጂ ገጸይ ኣይትርእይን ኢኻ' ዝብል መልእኽቲ'ውን ንሰሎሞን ለኣኸትሉ። ሰሎሞን ከምኡ ገይርካ ሓዳር ክቕጽል ከም ዘይክእል ተረዲኡ ናብ እንዳ ሓሞኡ ሽማግለታት ሰደደ። እቶም ሽማግለታት፡ "ናብ ቤትኪ ተመለሲ'' ዝብል መልእኽቲ'ዮም ሒዞሙላ ከይዶም። ኣይዳ ግና ዝሃበቶም ምላሽ ንቕንኣን ንስምዒታን ዘረጋግጽ'ዩ ነይሩ። ዝርኣዩቶን ዘረጋገጹቶን ዘይብላ፡ "ቤትካ፡ ኑተን ውሽማታትካ ኣምጺእካ ሓዳር ግበረለን'' ኢላ'ያ ኣፋንያቶም። ንፋስ ዝኣተዎ ሓዳር ኣይዳን ሰሎሞንን ናብ ዝነበሮ ፍቕርን ስምምዕን ክመልሱዎ ሽማግለታት ዝገበርዎ ፈተነ፡ ኣይዳ 'ይኣኽለኒ' ስለ ዝበለት ካብ ምፍራስ ኣይደሓነን።

***

"ቀሪስካ እንተኾንካ ኣቦኻ ኣብ ደገ ይጸበየካ ኣሎ።'' ኑቲ ቁርሱ ክበልዕ 45 ደቓይቕ ዝገበረ ናሆም ወዳ ሓበረቶ። ናሆም ብዘይካ ቀው ኢሉ ምጥማት ካልእ ዝሃቦ ግብረ መልሲ ኣይነበረን። "ከምቲ ኣቐዲመ ዝነገርኩኻ ኣብ ድላዩ ሰዓት መጺኡ ክርእየካ ቤት ፍርዲ ፈቒዱሉ'ዩ። ከምኡ ስለ ዝኾነ ኣይትርእዮን ኢኻ ኢለ ክኸልክሎ ኣይክእልን'የ። ንኣደኻ ዘኾነቢረ ኣቦ፡ ኣቦ ክኾነካ ኣይክእልን'ዩ ናሆም ወደይ። ክርእየካ ኢሉ ክመጽእ እንከሎ ዝገዝኣልካ ዝተፈላለዩ ነገራት ከደናግረካ የብሉን። ኣነ ልዕሊኡ ክገብረልካ ምኽኣለይ ሓቢረካ'የ ይገብረካ'ውን ኣለኹ። ኣቦኻ ንዓይ ንብዓልቲ ኪዳኑ ኣቓሚጡ ምስ ዝተፈላለያ ኣዋልድ ክዘውርን ክብዕልግን'ዩ ኣሕሊፍዎ። እዚ ደጋጊመ ነጊረካ'የ፡ እናንገበዞካ ክትመጽእ እንከለኻ'ውን ምእንቲ ሕማቕ ተግባር ናይ ኣቦኻ ክትፈልጥ ወትሩ ክደጋግመልካ'የ። ትሰምዓኒ ኣለኻ ዲኻ ናሆመይ?''

ናሆም ርእሱ ብምንቕናቕ ንኣደኡ ይሰምዕ ምንባሩ ኣረጋገጸ። ናብ መሬት ዝደነኑት ርእሱ ግና ኣየቕንዓን። "እንታይ ደኣ ጽቡቕ ጌርካ ዘይትምልሰለይ?'' ኣይዳ ሓተተቶ። "ቅንዕ እሞ በል ናሆም ወደይ!'' ሓበረቶ ብኣዒንታ እናተኸታተለቶ። "ዘረባይ ደስ ኣይበለካን ድዩ? . . . .'' ናሆም ምንም ኣይበለን፡ እናጠመታ ጥራይ ቀዘዘ ነበረ። "ደስ ዘይበለካ ክኸውን ይኽእል'ዩ። ናይ ኣቦኻ ተግባር ግና ከምኡ'ዩ። ደስ ዘይብል ነገራት ክትሰምዕ እንተተገዲድካ ክትሰምዕ ጥራይ'ዩ ዘለካ። ናይ ኣቦኻ ደኣ ንመን ክህቦ።''

ኣብ መንጎ ኣደን ወድን ንገለ ካልኢታት ጸጥታ ነገሰ። ኣይዳ ስምዒት ናይ ወደ ክትፍትሽ ዝደለየት ክትመስል ኣዒንታ ኣብ ወዳ ኣዕሊባቶም ነበረት። "ሕጂ ናብኡ ክወስደካ'የ። ኣቦኻ ክብል'ውን ስለ ዘይደሊ ድሕሪ ሕጂ ናብኡ እንተኢልካ ሰሎሞን ምኳኑ ተረድኣየ። ደጊሙ ክርእየካ ክመጽእ ደዩ ኣይመጽእን እትውስን ባዕልኻ ኢኻ፡ ንኣደኻ ዝበደለ ሰብ፡ ኣቦይ ኢልካ ክትቕበል እንተኾንካ ንዓኻ ይምልከት። ንዓይ ግና ሕማቕ ክስመዓኒ ከም ዝኾነ ፍለጥ። ኣንታ ኣቦኻ'ኳ ሰብ ኣይኮነን!'' ሣንደቡት ወዳ ክሳብ ዘስንብድ ጨደረት። "ይቕሬታ ናሆም ወደይ ኣሰንቢደካዶ?''

"እወ'' ናሆም ንኣደኡ ደስ ኩብል'ውን ስምዒቱ ክኽውል ኣይፈተነን።

"እንታይ'ሞ ክገብር ኢልካ፡ ተግባሩ እናተራእየኒ እንድዩ ኣንታ ናሆመይ። ይቕሬታ ዝወደይ!'' ናብቲ ወዳ ተቐሚጥሉ ዝነበረ ቦታ ብምቕራብ ሓቘፈቶ። "ክንድኹሉ ኣነ ስለ ዘለኹኻ ምንም ስክፍታ ክስመዓካ የብሉን። ንዓናይ በል!'' ናሆም ካብ ዝተቐመጦ ብድድ በለ። "ዝበልኩኻ ኩሉ ተረዲኡካ ኣሎ ድዩ?'' ናሆም ሽዑ'ውን ርእሱ ብምንቕናቕ ጥራይ ከም ዝተረድኦ ኣረጋገጸ። "ንስኻ ድሕሪ ሕጂ ክትመጽኣኒ ኣይደልየካን'የ እንተኢልካዮ ዋላ ቤት ፍርዲ ክርእየካ የፍቕደሉ ኣይመጽእን'ዩ።''

"ኣይትምጻእ ደየ እሞ ክብሎ?''

"ከም ኣቦኻ ትቕበሎ ዲኻ ኣይትቕበሎን?'' ሓተተቶ።

ናሆም ቀልጢፉ ኣይመለሰን። ድሕሪ ነዊሕ ምሕሳቡ ግና ኣፉ

ከፈተ። "ኣይቅበሎን'የ፣" በለ።

"ስለምንታይ ኣይትቕበሎን?" ሕቶ ቀጸለት ኣይዳ።

"ንዓኺ ስለ ዝበደለኪ።"

"ንዓኻኸ ኣይበደለካን ድዩ?"

"ኣይበደለንን" ናሆም እንታይ ከም ዝበሎ ኣይተረድኦን።

"ቡዲሉካ እምበር ኣንታ ናሆም! . . . ኣነ ወላዲትካ እንተተቡዲለ ንስኻ ተቡዲልካ ማለትዶ ኣይኮነን? ኣቦኻ ካልኦት ክምርዖ ስለ ዝደለየ እኳ'ዩ ፈቲሑኒ። እዚ ጸቡቕ ድዩ ንዓኻ?"

"ኣይኮነን"

"እሞ ከምኡ ትብሎ። ሕጂ ክንከይድ ኢና፣" ኣይዳ ንወዳ ኣምሪሓ ናብ ካንሸሎ ሰጕመት።

እቲ ወዱ ክርኢ ብዓቕሊ ክጽበ ክጸንሐ ሰሎሞን ኣብ መውዳእትኡ ናሆም ወዱ ብማዕጾ ክቕልቀል ምስ ረኣየ ብዕምቆት ኣስተንፈሱ ንኣምላኹ ኣመስገነ። ናሆም ወዱ ግና ከም ዝተጸበዮ ኣይነበረን። ከምቲ ክርእዮ እንከሎ ብጉያ ዝሕቆፎ ዝነበረ ክጉብር ይትረፍ ካብ ዝቖሞ'ውን ስድሪ ፈልከት ኣይበለን። ሰሎሞን ካብ ትጽቢቱ ንላዕሊ ናይ ወዱ ገጽ ምኽላእ'ዩ ዝያዳ ኣቐጢዕዎ። ብሕርቃን ብዝኸደደ ኣንደቡቱ ድማ፣ "ናሆም ወደይ እንታይ ደኣ ንዓኻ ክርኢ እኳ'የ ዝጽበ ዘለኹ፣" በሎ ናብኡን ናብ ኣይዳን እናጠመተ። ናሆም ምንም ኣይበለን። "ኣይዳ ኪዶ ዘይትብልዮ፣" ንዓኣ'ዩ ፈሪሑ ዝበል እምነት ዝነበሮ ሰሎሞን ክተፍቅደሉ ሓተታ።

"እቲ ውሳኔ ናቱ'ዩ፣ ንሱ እንተዘይመጺኡካ ኣነ ዝበሎ የብለይን፣ እንተበልክዎ'ውን ክሰምዓኒ ኣይኮነን። ንዓይ ክብለኒ ዝጸንሐ ዘረባ ንዓኻ'ውን ስለ ዝምልከት ጽን ኢልካ ስምዓዮ። ናሆም ወደይ፣ እቲ ንሰሎሞን ክትብሎ ዝደለኻ እንህለካ በሎ።"

ናሆም ቅድሚ ምዝራብ ንኣቦኡ ቀው ኢሉ'ዩ ጠሚትዎ። "ንስኻ ኣቦይ ኣይኮንካን!" ሃንደበት ድማ ክዛረብ ጀመረ። "ድሕሪ ሕጂ ክትመጽኣኒ ኣይደሊን'የ። ዋላ ቤት ፍርዲ ክትርእየኒ የፍቅዱልካ ኣነ ግና ኣይደልየካን'የ።"

"እዚ ንስኺ ዝበልክዮ እዩ!" ሰሎሞን ተቓውመኡ ኣሰምዐ።

"ካብ ኣፉ እናሰማዕካዮ፣ ተግባርካ ፈሊጡ ዝበሎ ዘሎ'ዩ ካልእ መመኽነይታ ኣይተምጽእ።"

"ናሆም ወደይ ኣነ ኣቦኻ እየ። ብዘይካይ ድማ ካልእ ኣቦ የብልካን። ከም ወደይ መጠን ኣዝዩ'የ ዘፍቅረካ። ማማ ከምኡ ኢላትካ እንተኾይና ተጋጊያ። ንዓይን ንኣደኻን ብማዕረ ክትርእየናን ክተፍቅረናን'ዩ ዘለካ። ምኽንያቱ ኣይዳ ኣደኻ'ያ ኣነ ድማ ኣቦኻ'የ፣ ተረዲኡካ ናሆም?"

"እስከ ብዙሕን ሒደትን ኣይትዛረብ!" በለት ኣይዳ ቅልጥፍ ኢላ። "ወድኻ ኣይደልየካን'የ እንተኢሉካ ኣኺሉ'ዩ፣ ንዓናይ ናሆም ወደይ!" ንወዳ ኣምሪሓ ልዳት ናይ ካንሸሎ ሰገረት። ሰሎሞን፣ እቲ ዘጋጠሞ ናይ ወዱ ኩነታት ዘይእመን ኮይንዎ ካብ ቁጽጽሩ ወጻኢ ንብዓት ኣፍሰሰ። ተሰፋ ብዘይምቁራጽ ድማ ናብቲ ወዱ ዝኣተወሉ ቀጽሪ ኣማዕደወ።

ኣይዳን ወዳን ኣብ ቤት ምስ ኣተዉ ናሆም፣ "ማማ፣ ሰሎሞን ኣብ ቤት ትምህርቲ ክመጽኣኒ ስለ ዝኾነ ናብኡ'ውን ከይትመጽኣኒ ኢለ ክሕብሮ፣" በላ ንኣደኡ።

ኣይዳ፣ ወዳ ብዘዘበላ ተሓጒሳ እናኽመስመሰት ሓሳቡ ክፍጽም ሓደገቶ።

"ባባ!" ናሆም ካብ ካንሸሎ ምስ ወጽአ ንኣቦኡ ብሕሹኽታ ጸውዖ።

"ኢሂ ናሆም ወደይ?" ኣቦኡ ልቡ ተመሊሳ ግልብጥ ኢሉ መኣዝኑ ናብ ወዱ ቀየረ።

"ናባይ ኣይትቕረብ እሞ፣ እቲ ዝበልኩኻ ኩሉ ሓሶት'ዩ። ኣብ ቤት ትምህርቲ ጥራይ ምጻእ፣" ኢልዎ ብቐጽበት ግልብጥ በለ።

"እዋይ ወደይ!" ኣቦኡ፣ ፍትሕ ማዕረ ክንደይ ንቖልዑ ከም ዝጉድእ እናሓሰበ ፈዘዘ። እታ ደድሕሪ ወዳ ዝሰዓበት ኣይዳ ግና፣ ወዳ ብዝወሰዶ ተግባር ጸባ ሰትያ ሓቝፋቶ ንቤት ኣተወት።



## ተክኖሎጂ

# ልክዕካ ሞባይል ተለፎን ንኽትገዝእ ...

ዝተራቐቓ ተለፎናት ህይወትና ንምቕላል እየን ዝሰርሓ። በዚን ዝተራቐቓ ተለፎናት ብዙሕ ክግበር ከም ዝከኣል'ዩ ድማ ዝግለጽ፤ ኢንተርኔት ክትጥቀም፡ ኣጀንዳኻ ክትከታተል፡ ኣንፈት ክትፈልጥ፡ ውጽኢት ስራሕካ ክትከታተል፡ ምስ ብጾትካ ሓበሬታ ክትለዋወጥ፡ ከተንብበን ክትጽሕፍን፡ ሙዚቃ ክትሰምዕ፡ ዝተፈላለዩ ቪድዮ ክትዕዘብ፡ ወዘተ. የገልግላ። እታ ንዓኻ ልክዕ እትኸውን ተለፎን ኣብ ምምራጽ ግን ብዙሓት ሰባት ክደናገሩ ይረኣዩ እዮም።

ሰባት ኣየኖት ዓይነት ተለፎናት እየን ጽሩያት ንኽፈልዩ ይሽገሩ ወይ ይደናገሩ እዮም። ኣንድሮይድ ወይ ኣይ-ፎን ኣየኖት እየን ብሉጻት፧ እንታይ ኣበይናይ ዓይነት ተለፎን ትረክብ፧ ኣየኖት ይሓስራ፧ ባተሪ ቀልጢፈን ዝውዳኣን ዘይውዳኣን ኣየኖት እየን፧ ኣየኖት ተለፎናት እየን ዝያዳ ኣገልግሎት ዘለወን፧ ወዘተ. ዝብሉ ሕቶታት ብዝኾኑ ሰብ ክምለሱ ዘሸግሩ እዮም። ዝተራቐቓ ተለፎናት ብርግጽ ካብተን ካልኦት ንመራኸቢ ጥራይ እንጥቀመለን ተለፎናት ዝኸበራ እየን። ኮይኑ ኣብ'ዚን ተለፎናት እተውፍሮ ክብሪ ዝበለ ገንዘብ ሓሲብካ፡ መርሚርካን ፈቲሽካን እታ ንዓኻ ልክዕ ዝኾነት ተለፎን ክትገዝእ ይምረጽ። እዚን ዝስዕባ ነጥቢታት እምበኣር ተለፎን ቅድሚ ምግዛእካ ንእትገብሮ ምድላዋት ዝሕግዛ እየን።

### 5. ዝተራቐቕት ሞባይል ተለፎን ተድልየካን ዘይተድልየካን ርገጽ ኩን፧

'ታች' ሞባይል ስለ ዘይሓዙ ነታ ዘላቶም (ታች ዘይኮኑት) ተለፎን ፍጹም ዝንዕቁዋ ውሑዳት ኣይኮኑን። ዝተራቐቓ ተለፎናት ክትገዝእ የድሊየካን ኣየድሊየካን ምርግጋጽ ምናልባት ናይ ሰሉዋት ምኽሪ ክመስል ይኽእል እዩ። ግናኸ እታ ቀዳመይቲ ክትሓስባ ዘለካ ሕቶ ንሳ'ያ። 'እዛ ተለፎን እንታይ ክጥቀመላ ስለ ዝደለኹ'የ ክገዝኣ ዝደሊ ዘለኹ፧' ኢልካ ምሕታት የድሊ። ዝተራቐቓ ተለፎናት ካብ ዝኾኑ ካልእ ተለፎን ዝኸበራ እየን። እቲ ትኸፍሎ ዋጋ በዩናይ ኣገልግሎተን ከም እትመልሶ ምፍላጥ ኣገዳሲ እዩ።

ሕጂ ትጥቀመላ ዘለኻ ተለፎን እንታይ ትጥቀመላ ከም ዘለኻ ተመልከት። ንመዛረቢን መልእኽቲ መሳደዲን ተገልግለካ፡ ሙዚቃ ትሰምዓላን ቪድዮ ትዕዘበላን እንተ ኣለኻ፡ ንዓኻ ዘድሊየካ ንሱ እንተ ኾይኑ ዝኸበራ ዝተራቐቓ ተለፎናት ንምንታይ የገድሳኻ፧




### 4. ሽፈነ ወሃብቲ ኣገልግሎት ኣብ ትነብረሉ ቦታ ከመይ እዩ፧

ምናልባት ኣብ ካልኦት ሃገራት ዝተፈላለያ ወሃብቲ ኣገልግሎታት ተለኮሙኒኬሽን ስለ ዘለዋ ኣብ ከባቢኻ ዝያዳ ዝጸበቐ ሽፈነን ኣገልግሎትን ዘለዋ ትካል ኢኻ ክትመርጽ። ኣብ ሃገርና ግን ኣገልግሎታት ተለኮሙኒኬሽን ኣብ እንግዳዓ ኤሪተል ጥራይ እዩ። ኤሪተል ንድምጺን ናይ ጽሑፍ መልእኽቲ ኣገልግሎትን ድሮ ኣብ መላእ ሃገርና ሽፈነኡ ዝተረጋገጸ እዩ። ንስኻ ዝተራቐቕት ተለፎን ተድልየኒ እያ ኢልካ እንተ ሓሲብካ ኣለኻ፣ ምናልባት ብመገዲ ሞባይልካ ኢንተርኔት ክጥቀም ትሓስብ እንተ ኣለኻ፡ ዘለኻዮ ከባቢ ኣገልግሎት ኢንተርኔት ዘይበጽሖ እንተ ኾይኑ፡ ንምንታይ ምግዛእ የድልየካ፧

### 3. ባጀት ፍለ፧

ንዝተራቐቕት ተለፎን (ስማርት ተለፎን) ንኽትገዝእ ክንደይ ዝኣክል ገንዘብ ከም እተውጽእ ኣብ ዝወሰንካሉ፡ ብዛዕባ ክልተ ወጻኢታት ምሕሳብ የድሊየካ፤ ዋጋ ናይታ ተለፎንን ዋጋ ናይቲ ዕላማኻን። ዋጋ ናይቲ ተለፎን ናይ ሓደ ግዜ ወጻኢ ጥራይ እዩ። ቀጺለን ብዙሕ ዋጋ ካብ ዘሓታኻ ሞባይላት ንምጥንቃቕ ድማ ደጊመን ክዕራያን ዘይዕረያን






ሞባይላት ኣቐዲምካ ምፍላጠን ኣገዳሲ እዩ።

## 2. እቲ ዝሓሸ ‘ኦፐረቲን ሲስተም’ ዘሎዋ ምልላይ፥

ንዝበዝሑ ሰባት እታ ቅንዕቲ ሞባይል ምምራጽ ማለት፡ ቅኑዕ ‘ኦፐረቲን ሲስተም’ ከም ምምራጽ ይወስዱዎ እዮም። ‘ኦፐረቲን ሲስተም’ ንዝተፈላለዩ ፕሮግራማት ከስርሕ ዝኽእል ዓቕሚ ወይ ኣገባብ ናይታ ሞባይል ማለት’ዩ። ኩለን ‘ስርማት’ ዝብሃላ ተለፎናት፡ ንኣገልግሎታት ኢንተርነት፡ ድምጺን ጽሑፍን ክህባ ዝተዳለዋ’ኳ ክኾና ይኽእላ እየን። ግን ካብኡን ናብኡን ከኣ ነናተን ብልጫን ድኻምን ኣሎወን። እተን ዝበዝሓ ናይ ሎሚ ዘመን ዝተራቐቓ ተለፎናት፡ ካብዞም ዝስዕቡ ኣርባዕተ ‘ኦፐረቲን ሲስተማት’ ዝተዳለዋ እየን፤ ናይ ኣፕል ‘iOS’- ንኣይ-ፎን ዘስርሕ፡ ናይ ጉግል - ንኣንድሮይድ ዘስርሕ፡ ናይ ማይክሮሶፍት - ንዊንዶውስ ዘስርሕ፡ ከምኡ’ውን ‘ሪሰርች ኢን ሞሽን’ - ንብላክበሪ ዘስርሕ እዮም። ምናልባት ኣፍቃሪ ሞባይል ቴክኖሎጂ እንተ ዘይኰንካ ናይዘን ኣርባዕተ ‘ኦፐረቲን ሲስተም’ ፍልልይ ኣነጺርካ ክትርድኦ ኣይክትሓስበን ኢኻ፡ ኑቲ ብቐሊሉ ኩተስተውዕለሉ ትኽእል ዝተፈላለየ ፕሮግራማትን ‘ኣፕሊኬሽናት’ን ጥራይ ኢኻ ክትርኢ።

ምናልባት ብዙሕ ‘ኣፕሊኬሽናት’ ኣብ ሞባይልካ ክትጽዕን ትምድብ እንተ ኣለኻ፡ ብላክቤሪ ካብ ምጥቃም ክትቁጠብ ይሓይሽ። ናይ ብላክቤሪ ‘ኦፐረቲን ሲስተም’፡ ንኣገልግሎት ኢ-መይልን ድልያ መርበባትን ኣዝዩ ጽቡቕ እዩ። ግና ኸኣ ከምቶም ካልኦት ጕርጕርቲ ዝኾኑ ‘ኣፕሊኬሽናት’ ብዙሕ ዘይብሉ ክነሱ’ዩ። ብዙሕ ‘ኣፕሊኬሽናት’ ክትጥቀም ትሓስብ እንተ ኣለኻ ግን እቲ ዝበለጸ ምርጫ ኣይፎን እዩ። ኣብ ዓለም ካብ ዘለዉ ኢንዱስትሪታት ሞባይል፡ ናይ ኣፕል መኽዘን ‘ኣፕሊኬሽናት’ እቲ ዝዓበየ እዩ። ናይ ኣፕል ኦፐረቲን ሲስተም ሓንቲ ጸገሙ፡ ኣብ ኣፕል ኣይፎናት ጥራይ ይርከብ ምዃኑ እዩ። ናይ ኣፕል ‘ኣፕሊኬሽናት’ ኣብ መኽዘን ኣፕል ጥራይ ዝርከብ ኩይኑ፡ ኩሉ ግዜ ኣብ መስመር፡ ‘ኦን ላይን’፡ እንተ ኣለኻ ኢኻ ብቐጥታ ካብኡ ክትጥቀም ትኽእል። እዚ ጥራይ ዘይኩነ’ውን ንሰኻ ኣብቲ ዝርዝር ተጠቀምቲ ምዝገብ ክትከውን ኣለካ። ‘ኦፍላይን’ ኴንካ ክትረኽቦ ግን ዝከኣል ኣይኮነን። ብኣንጻር ናይዚ ኣንድሮይድ ‘ኣፕሊኬሽናት’ ንኹሉ ክፉት እዩ። ዝኾነ ሰብ ኣብ ዝኾነ ቦታ ኩይኑ ሓደ ‘ኣፕሊኬሽን’ ምስ ዝምህዞ፡ ብቐሊሉ ኣብ ኣንድሮይድ ተለፎናት ክጥቀመሉ ዘኽእል ‘ኦፐን ሶርስ’ ዝተሰምየ ኣገባብ ይጥቀም። ኣፕል ግን ባዕላቶም ዘዳለዉዎ ‘ኣፕሊኬሽናት’ እንተ ዘይኩይኑ፡ ብኻልእ ኣካል ዝፈረየ ኣይቅበልን እዩ። በዚ መንጽር ክርኦ እንከሎ ኣባና ምስ ኩነታትና ብምዝማድ ኣንድሮይድ ተለፎናት ዝሕሻሉ ይመስል።

ብናይ ጉግል መስርሕ ኣንድሮይድ ዝዓያ ተለፎናት እተን እንኮ ንናይ ኣፕል ኦፐረቲን ሲስተም ዝቀዳደምኦ ዘለዋ እየን። ንመድረኻት ዕዳጋ’ውን እናዓብለልኦ ይኸዳ ኣለዋ። ኣንድሮይድ ‘ኦፐረቲን ሲስተም’ ኣብ ዝተፈላለየ ደረጃ ዘሎወን ተለፎናት ከም ዝህሉ ብምግባርን መምስ ህይወትና ንኽጋጠማ ዝቐለላን ብምዃነን እዩ ተጠሊብኢ እናኾና ዝኸዳ ዘለዋ።

ዊንዶውስ ተለፎናት ክትመርጽ እንተ ኼንካ ብሞባይልካ ዝዕየ ኣዝዩ ብዙሕ ስራሕ ምስ ዝህሉወካ እዩ። ዊንዶውስ ተለፎናት ልክዕ ከምቲ ኣብ ኮምፕዩተር እንጥቀመሉ ኩይኑ ንሞባይላት ተባሂሉ ዝተዳለወ እዩ።

## 1. ምችእኑትን ሞዴልን፥

ነዞም ዝተጠቕሱ ነጥቢታት መርሚርካ ምስ ወዳእካ፡ ኣየናይ ይሓይሽ ምስ ፈለኻ፡ ወይ ምስ ወሰንካ ንምችእኑት ትመርጻ ዓይነት ተለፎን የገድሰካ ይኸውን እዩ። ቅርጺን ዓቐንን ናይታ ተለፎን ይምእምኣካ ድዩ፤ መልክዓኸ፡ ካብ ሓደ ‘ኣፕሊኬሽን’ ናብ ካልእ ብቐሊሉ ክትሰጋገር ትኽእል ዲያ፤ ነታ ተለፎን ናብ እዝኒኻ ብምልጋብ ትምችኣካዶ ኣይትምችእን ፈትና። ከምታ ክትገዝኣ ሓሲብካ ዘለኻ ተለፎን ዘሎዎም ትፈልጦም ሰብ እንተ’ለዉ ሕተተለን።

### ሞዴል፥

ሓደስቲ ሞዴል ተለፎናት ዝበዝሐ ግዜ ካብተን ቅድሚኣን ዝነበራ ሞዴላት ዝያዳ ዝሓየላ፡ ዝቐልጠፋን ዝማዕበላን ኩይነን’የን ዝቐርባ። ብበቐዓት ጥራይ ዘይኮነ ሕይል ዝበለ ዋጋ’ውን ይሓታ። ሓደስቲ ሞዴለ ተለፎናት ንዕዳጋ ኣብ ዝቐረባሉ ክልተ ነገር’ዩ ጕሊሑ ዝርኣ። ሓደ፡ ሓድሽ ዝሞዴሉ ተለፎናት ኣብ ዝቐርበሉ እዋን እቲ ዝቐደመ ሞዴል ካብቲ ዝነበሮ ዋጋ ይቐንስ እዩ። ካልኣይ፡ ምርጫኻ ብዘየገድስ፡ ቴክኖሎጂ ምሕንባቡ ኣይብትኽን እዩ። መመሊሱ ሓደስቲ ሞዴላት ክቐርብ እዩ። ኑቲ ዘመናዊ ኣረጊት እናገበረ ዝኸይድ ቴክኖሎጂ’ዩ ዘሎና። ምናልባት ነዘን እዋናውያን ሞዴል ተለፎናት ትደሊ እንተ ኴንካ፡ እሞ ኸኣ እንተ ኸቢረናኻ ቀሩብ ጥራይ ተጸበ፡ ሓድሽ ሞዴል ድሮ ይመጽእ ኣሎ።

### ናይ ምኽዛን ዓቕሚ፥

ናይ ተለፎን መኽዘን ከም ልሙድ ብ‘ጊጋ ባይት GB’ እዩ ዝዕቀን። ኩሉ እቲ ኣብ ሞባይልና እንረኽቦ ፋይላት፤ ስእሊ፡

ቪድዮ፣ ሰነድ ይኸውን 'ኣፕሊኬሽናት'፣ ኣብዚ መኽዘን'ዩ ቦታ ዝሕዝ። መኽዘን ናይ ሓንቲ ተለፎን ሓደ ካብ ኣገደስቲ ረቛሒቲ'ዩ። ንዋጋ እታ ሞባይል'ውን ከኸብርን ከሕስርን ይኽእል።

**ብቕዓት ካሜራ፥**

ዝተራቐቓ ተለፎናት ብዝለዓለ ብቕዓት ንጹርነትን ዕምቈትን ስእሊ'ኳ ብሓፈሻ ዝተፈልጣ ይኹና፣ ብዓይነትን ሞዴልን ግን ዝተፈልያ እየን። ናይ እትገዝእ ተለፎን ብቕዓት ካሜራ ምፍላጥ'ውን ካብቲ ግዳሰ ክወሃቦ ዘኽእል ነጥቢ'ዩ። ካሜራ ናይ እንገዝኣ ተለፎን ክንደይ ሜጋፒክሰል'ዩ፧ እንታይ ዓይነት ብልጫታት ኣሎዎ፧ ኣብ ትሑት ብርሃን ዘሎዎ ቦታ ናይ ምስኣል ዓቕሙ፧ ንጻረ ናይ ገዛእ ርእሱ ብርሃን፧ ዝኣመሰሉ ሕቶታት ምምርማር ሓጋዚ እዩ።

**ዕድመ ባተሪ፥**

ባተሪ ቴክኖሎጂ ካብ ግዜ ናብ ግዜ እናተመሓየሸ'ዩ ዝኸይድ ዘሎ። ሓደስቲ ዝመጽኣ ዘለዋ ሞዴል ተለፎናት ዝሓሸ ዕድመ ባተሪ ሒዘን'የን ዝቕልቀላ። ነዊሕ ዝጸንሕ ባተሪ ዘሎዋ ተለፎን ጽቡቕ ተቐባልነት'ዩ ዘሎዋ። ብቕዓት ባተሪ ንተለፎን ተጠማቲት ካብ ዝገብሩዋ ነጥቢታት እዩ። ዝበዝሐ እዋን ቀጻሊ ገይም ንጻወት፣ ኣብ ዋይ-ፋይ ተኣሊኽና ንውዕል፣ … እንተ ኼንና ብርግጽ ዓቕሚ ናይቲ ባተሪ ከይፈለጥናዮ ክንጽቅቖ ንኽእል ኢና። ገምጋማዊ ዕድመ ኣብ ዝተራቐቓ ተለፎናት እንረኽቦ ባተሪ ኣብ ኖርማል ግዜ 'ስታንድባይ'፣ ንኽልተ መዓልታት፣ ኣብ ግዜ ዝርርብ ከባቢ 10 ሰዓት፣ 'ዋይ-ፋይ' ኣብ እንጥቀመሉ ኸኣ ዓሰርተ ሰዓታት ምኳኑ ይንገር።

# ትምእምኣካ ታብለትከ ብኸመይ ትመርጽ፧

ኣይ-ፓድ ኣብ መጀመርታ 2010 ድሕሪ ምትእትታው 'ታብለት' ናብ ዕድጋ ክበጽሓ ቀሩብ ግዜ ወሲደን'የ። ታብለት ዋላ ድኣ ብምትእትታው ኣይ-ፓድ ዝጀመረ ኣይኹን፣ ንኣፍቀርቲ ቴክኖሎጂን ብልሒን ግን ጽቡቕ ገይሩ ኣነቓቒቑ እዩ። ኣብ ሓጺር እዋን ንዕዳጋ ዝዓብለላኦ ኣይ-ፓድን ኣይ-ፓድ2ን ኑቲ ከም ወልቀ-ኮምፕዩተር ዝፍለጥ ታብለት ኣዝዩ ተጠላቢ ንክኸውን ሓጊዘን'የን።

ኣብዚ እዋን ዝተፈላለዩ እንተወሓዱ ደርዘን ዝኾኑ ታብለት ዘፍርዩ ትካላት ኣለው። ምብዛሕ ኣፍረይቲ ትካላት፣ ዝተፈላለያ ታብለታት ክፈርያ ሓጊዚ እዩ። ዓይነትታት ምብዛሕ ከኣ ብዙሕ ምርጫ ንኽትረክብ ሓጊዚ እዩ። ቡቲ ካልእ ወገን ከኣ እታ ልክዕ ንዓኻ እተድሊ ዓይነት ታብለት ንኽትመርጽ ኣሸጋሪ ይገብሮ። እዞም ዝስዕቡ ነጥቢታት ታብለት ንኽትመርጽ ሓገዝቲ ክኾኑ ዝኽእሉ እዮም፥

**5. ብኸመይ ክትጥቀመላ ኢኻ ሕሱብ፧**

ታብለት ንምንታይ እያ ኣድሊያትካ ዘላ፧ ታብለት መርበባት ሓበሬታ ንኽትፍትሽላ፧ ኢ-መይልካ ወይ ፌይስ-ቡክካ ክትከታተለላ፧ ፊልም ክትዕዘበላ፧ ወይ'ውን ነዚታት ዝመስሉ ካልኦት ኣገልግሎታት ንኽትጥቀመላ እንተ ኾይኑ፣ 'ስማርት ተለፎናት' ተመሳሳሊ ኣገልግሎታት ክህባኻ ስለ ዘኽእላ ዝሓሸ ምርጫ ክትወስድ የድሊየካ። ታብለት ካብ ዝተራቐቓ ሞባይላት ዝተፈልያ ምኳነን ምንጋር ዘድሊዮ ኣይኮነን።

ታብለት ተድሊየካ ዘላ፣ ኣብ ስራሕካ መሰረታዊት መሳለጥያ ስለ ዝኾነት ድያ፧ ኣብ ትምህርቲኻ ኣዚያ ሓጋዚት ስለ ዝኾነት ድያ፧ ኣክንዲ ላፕቶፕ ወይ ናይ ሰደቓ ኮምፕዩተር ክትጥቀመላ ስለ ዝደለኻ ዲኻ? ወይስ ንብዝሒ ጸወታ ገይማትን ምዕዛብ ፊልምታትን ስለ ዝደለኻያ፧

ነዞም ሕቶታት ክትምልሶም እንተ ፈቲንካ፣ ታብለት ማዕረ ክንደይ ከም እተገድሰካ ክበርሃልካ ይኽእል እዩ። ብርግጽ ታብለት ኣገዳሲት ኮይና እንተ ተረኺባ ናብቶም ዝተረፉ ናይ ምርጫ ነጥቢታት ክንቅጽል።

**4. 'ኦፐረቲን ሲስተም'ን 'ኣፕሊኬሽናት'ን ምውድዳር**

ካብ'ቶም ቀዳሞት ቅድሚ ምግዛእካ ክትውሰነሎም ዝግበኣካ ነጥቢታት እቲ ልክዕ ዘድልየካ 'ኦፐረቲን ሲስተም' ምልላይ እዩ። እቶም ዝውትራት፤ ኣንድሮይድ፣ ዊንዶውስ፣ ናይ ኣፕል ኣይ-ፓድ፣ ከምኡ'ውን ናይ ብላክቤሪ 'QNX'። ከምቲ ናይ ኣፕል 'ኦፐረቲን ሲስተም' ንብዓል ኣይ-ፓድ ጥራይ



ዝሰርሕ፣ ናይ ብላክቤሪ 'QNX' ከኣ ን 'PlayBook' ጥራይ የሰርሕ ማለት'ዩ። ናይ ኣንድሮይድን ዊንዶውስን 'ኦፐረቲን ሲስተም' ግን ኣብ ዝተፈላለየ ፍርያት ናይ በበይነን ኣፍረይቲ ትካላት ክንረኽቦ ንኽእል ኢና።

ብሓፈሻዊ ኣረዳድኣ፣ ብታብለትካ ብዙሕ ክትሰርሕ ትደሊ እንተ'ለኻ፤ ብብዝሒ ሰነዳት ክትፈጥርን ብዙሕ ክትዓየሎምን የድሊየካን እንተ ኾይኑ፣ ንኣብኡት ብዊንዶውስ ዝዓያ ታብለታት ቀዳማይ ምርጫኻ ክኾና ይኽእላ። ናይ ጽሑፍ ሰነዳት (ዎርድ) ብኣይ-ፓድ ብቐሊሉ ክተንብብ ትኽእል ኢኻ፣ ክትእርምን ካልእ ተወሳኺ ዕዮ ንኽትዓዩን ግን ተወሳኺ 'ኣፕሊኬሽን' (ከም 'Quickoffice') ምጽዓን የድሊየካ። እዚ ምናልባት ገልጠምጠም ምባል ይመስል እዩ። ኣንድሮይድ ታብለታት'ውን ከምዚ ዓይነት ሰነድ ክትፈጥር፣ ክትርኢ፣ ክትእርምን ካልእ ተወሳኺ ዕዮታት ክትፍጽምን ንኤክሰልን

ፓወርፖይንትን'ውን፣ ከም 'Documents To Go 3.0' ዝኣመሰሉ 'ኣፕሊኬሽን' ብምውሳኽ ክዓይያ ይኽእላ እየን። [source: Wilson፣ Brent፣ Dolcourt]

ኣይ-ፓድ ወትሩ ብቐዳምነት ዝምረጻሉ መዳይ'ውን ኣሎወን፣ ንገይማትን ሚድያዊ ንጥፈታት ንምኪያድን ቀዳመይቲ ምርጫ እያ። ዋላ ደኣ ኣንድሮይድን ሞቶሮላ 'Xoom'ን ንናይ ኣይ-ፓድ ንጻረ ስክሪንን ናይ መስርሕ ቅልጣፈን እንተ ሓለፉኦ፡ ኣብዚ መዳይ'ዚ ገና ተወዳዳሪ እዩ ዘሎ። ካልእ ናይ ኣፕል ዝዓበየ ጉድኑ ኸኣ ብዝሒ ዘሎዎ 'ኣፕሊኬሽናት' እዩ። ክሳዕ 2011 ጥራይ 140, 000 'ኣፕሊኬሽናት' ነይሩዎ። ምናልባት ዝተፈልዩ ፕሮግራማት ወይ 'ኣፕሊኬሽናት' ከም ዘድልዩኻ ትፈልጥ እንተ ኼንካ ኣበየናት ታብለት ከም ዝርኩብ ፈሊጥካ ክትመርጽ ይከኣል እዩ። (ንዚያዳ ሙብርሂ ኑቲ ኣቐዲሙ ኣብ ዝሓሸ ሞባይል ንኽትመርጽ ዝሕግዘ ነጥቢታት ዝርኩብ ቊጽሪ 2 ተመሊስካ ኣንብብ።) [sources: Bell; Tablet PC Comparison]

3. ምዝማድ ኣገልግሎታት፥

ኣየናይ ኣፐረቲን ሲስተም ከም ዝሕሸካ ምስ ፈለጥካ ድሒሩ ዝመጽእ ነጥቢ ካብተን ታብለታት እትረኽቦ ዝሓሸ ኣገልግሎታት ምምራጽ እዩ። ብሓደ ዓይነት ኦፐረቲን ሲስተም ዝዓያ ታብለታት ዝተፈላለየ ኣገልግሎት ክህባ ይኽእላ እየን። ንኣብነት ኣይ-ፓድ እንተ ደኣ መረጽካ ዝተፈላለየ ስታንዳርድ ናይ ዋይ-ፋይ ስለ ዘሎወን ካብኡን ናብኡን ይፈላለያ እየን። ወይ'ውን ዝተፈላለየ ፋይላትካ እተቐምጠሉ መኽዘን 16GB፡ 32GB ወይ 64GB ዝሕሸካ ኩተለሊ፥ ብተወሳኺ'ውን ዝዓያሉ ቅልጣፈ'ውን ኩተወዳድር ይከኣል።

ምናልባት'ውን ናይ ብኣንድሮይድ ኦፐረቲን ሲስተም ወይ ዊንዶውስ ዝዓያ ታብለታት ትመርጽ እንተ ኣለኻ ድማ፡ መጀመርታ ከምዚኦን ዓይነት ታብለታት ካብ ዝተፈላለያ ኣፍረይቲ ትካላት ስለ ዝዳለዋ ዝሓሸ ትካል ኣየናይ ምኳኑ





መባእታዊ ዳህሳስ የድልየካ። ዕድመ ባተሪ፡ ናይ ምኽዛን ዓቕሚ፡ ቅልጣፈ፡ ኣገልግሎት ዋይ-ፋይ፡ ካልኦት ተወሰኽቲ ኣገልግሎታት ከም ዓይነትብ ብቐዓትን ካሜራ፡ ንጻረ ስክሪን፡ ተበላሸየን ብቐሊሉ ናይ ምጽጋንን ተኽእሎን ካልእን ምውድዳር የድልየካ።

2. ምቹእነት

ነዞም ኣቐዲሞም ዝተጠቐሱ ነጥቢታት ምስ ሓለፍካ ከመይ ዝበለት ታብለት ከም እተድልየካ ኣነጺርካ ኣለኻ። ኣብ ተመሳሳሊ ቴክኖሎጂ፡ ኣብ ተመሳሳሊ ኣፍረይቲ ታካላት፡ ካብኡን ናብኡን ብዋጋዘፈን መልክዕን ክፈላለ ይኽእል እዩ። እታ ትሰማምዓካ ታብለት ኣብ ድኳናት ብምኻኣል ደዩ ኣብ ኢዶም ንዝሓዙ ሰባት እናተመልከትካ ክትፈሊ ትኽእል ኢኻ። ዝዓበየ ስክሪን ዘሎዋ ታብለት ዲኻ ትደሊ ወይስ ብቐሊሉ ኣብ ጁባኻ ወይ ኣብ ቦርሳኻ እተኣቱ ኢኻ ትመርጽ፣ ብቐሊሉ ዘይበላሾ ናብ ዝወፈርካዮ ምሳኻ እትማልእ ዲኻ ትደሊ ዋላስ ኣዝየን ዝረቐቓን ዝፎኵሳን ታብለታት፥ ብዕድመ ዝበሰሉ ደዮም ዝግልገሉላ ዋላስ ደቂ ሰለተ ዓመት ደቅኻ ወይ ኣሕዋትካ'ውን ክጥቀሙላ እዮም፣ ነዚታት ምምላስ እምበኣር እታ እተገልግለካ ታብለት ንምምራጽ ሓጋዚ'ዩ።

ድሕሪ'ዚ ኣየነይቲ ታብለት ከም ትምእምኣካ ሓደ ዝኸጸረ ሓሳብ ኣለካ። ሓደ ሓደ እዋን ነገራት ከምቲ ብዓዶ ትዕዘቦም ዘይክኾኑ ይኽእሉ እዮም። ቀራቢካ ብኣእዳውካ ብምፍታን ክተረጋግጽ ይከኣል እዩ። ናይ ታብለት ስክሪን ካብ 7 ክሳብ 10 ኢንች እዩ ዝበጽሕ፣ ሚዛን ድማ ካብ ፍርቂ ኪሎግራም ክሳብ ሓደ ኪሎን ፈረቓን ክበጽሕ ይኽእል። ብዘይካኡው'ን ስክሪን

ግብረመልሲ ዝህበሉ ቅልጣፈ ከመይ ምኳኑ ምፍላጥ፥ ብርሃንን ንጻረን ከመይ ምኳኑ ምፍላይ የድሊ እዩ።

1. ዋጋ ልክዕካ ድዩ፧

ገንዘብ ንምውጻእ ውጥን የድሊዩ እዩ። ገንዘብ ስለ ዝተረኽበ "ኣበይ ከጥፍኦ እየ፣ ሳክት ካብ ዝጠፍእሲ ታብለትዶ ክገዝኦ፣" ኢልካ ዝግዛእ ኣርባሒ ዘይክኸውን ይኽእል እዩ። እቲ ብውጥን ዝወጽእ ገንዘብ ኩሉ ግዜ ወሳኒን ኣርባሕን እዩ። ንስኻ ኸኣ ገንዘብ ብውጥን ኣብ መዓላ ተውዕሎ ሱብ ክትከውን ተሰፋ ንገብር። ንታብለት ዝኸውን ገለ ኣሸሓት ኩተዋህልል ጸኒሕካ ኣለኻ። ይኣክል'ዩ ምስ በልካ ኸኣ ነዞም ኣቐዲሞም ዝተጠቐሱ ፈቲሽካዮም ኣለኻ፣ ወይ ትፈልጦም ኢኻ፡ ወይ'ውን ፈለጥተን ሓቲትካ ኣለኻ። ንታብለት ይኣኽለኒ እዩ ዝበልካዮ ገንዘብ፡ ምስቲ ዋጋ ናይታ ዝመረጽካያ ታብለት እንተ ገጢምልካ ኣብ ልክዕ ምርጫ ኣለኻ። ሓደ ሓደ እዋን ግን ኩሉ ኣብ ቅድሜኻ ምስ ተሰጥሐ ትማታእ ኢኻ። ወሲንካ ከም ዘይመጻእካ 'እቲኣዶ እቲኣ፣' ትብለሉ ኣይሰእንን እዩ። ገለ ግዜ'ውን ካብቲ ምርጫኻ ወጺእካ ኩብሪ ናይ ገለ ካብ ምርጫኻ ዝወጽኣ ታብለታት ዋጋ ብቐዓተን መሲሉካ'ውን ትወላወል ኢኻ። ኩሉ ግዜ ቅድሚ ናይ መወዳእታ ውሳነ ምውሳንካ ኣፕል ንኣፕል፡ ኣንድሮይድ ንኣንድሮይድ፡ ዊንዶውስ ንዊንዶውስ፡ ብዘሹሉ ኩርናዓተን፤ ማለት፣ ቅልጣፈኦን፡ ናይ ምኽዛን ዓቕመን፡ ኣገልግሎት ኢንተርነተን፡ ቅርጻንን ግዝፈንን፡ ሞዴለን ደረጃ ብቐዓተን ኣገናዚብኪ ምውሳን ካብ ምጥዓስን ተወሳኺ ዋጋ ካብ ምኽፋልን ከናግፍ ይኽእል።

[sources: electronics.howstuff-works.com]

# ላቦራቶሪ ኣብ ቺፕ

ኣሚና ኻልድ

ኣፍልጦ ደቂ ሰብ ኣብ ዝተፈላለየ መዳያት ካብ መዓልቲ ናብ መዓልቲ እናዓበየ ይኸይድ ኣሎ። ብኡ መጠን ድማ ሓደስቲ ምህዞታትን ርኽበታትን ካብ ግዜ ናብ ግዜ ክፈርዩ ንርኢ ኣሎና። ምዕባለ ቴክኖሎጂ ዓለምና ኣብ ዝለዓለ ደረጃ በጺሑሉ ኣብ ዘሎ እዋን ኣብ መዳይ ጥዕና፡ ብፍላይ ነጸርታ ሓደ ሕማም ንምፍላጥ ዝካየዱ ዝተፈላለዩ መስርሓት እዮም ዘለዉ። ሓደ ካብኣቶም ድማ ካብ ኣካላት ሕሙም ብዝውሰዱ ዝተፈላለዩ ዓይነት ናሙና ኣብ ቤተ ሙከራ ዝግበር ምርምር እዩ። ኣብ ቀረባ ግዜ ድማ ኣብ ሲንጋፖር ዝርከቡ ተመራመርቲ ክንዲ መርፍእ ናይ ስሪንጋ እትኸውን መሳርሒት ክምህዙ ክኢሎም ኣለዉ። እዛ ኣብ ዝተፈላለዩ መጽናዕትታትን ሕክምናዊ ኣገልግሎትታትን ክትውዕል እትኽእል መሳርሒት እዚኣ ቅጽበታዊ ውጽኢት ክትህብ እትኽእል ብምኳና መስርሕ መርመራን ፍወሳን ብመዓልትታት ከተቀላጥፎ ትጽቢት ይግበረላ።

እዛ ዘይተሓላለኸት፡ ዝኾነ ተወሳኺ ኣቕሓ ዘየድልያ መሳርሒት ኣብ ከም በዓል ካንሰር ዝኣመሰሉ ቅልጡፍ ምልላይ ምራዝ ዘድልዮም ሕማማት ውጽኢታዊት ክትከውን ትጽቢት ይግበረላ። ኣብዚ ዘለናዮ እዋን ኣብ ግዜ ኬሚካዊ ፍወሳ ኣብ ጸላም ኩብዲ ንዘሎ መራዝነት ንምልላይ ሓያሎ መዓልትታት ይወስድ። ምኽንያቱ ብዝተፈላለዩ መስርሓት ክሓልፍ ስለ ዘለዎ። እዛ ሓዳሽ ምህዞ ግን ኣብ ውሽጢ 30 ደቓይቕ ክትምርምሮ ትኽእል። እዚ ድማ እዛ lab in a needle ተባሂላ እትጽዋዕ መሳርሒት ኣብ ጀነቲካውያን መሐበሪታት ናይ ጸላም ኩብዲ ብምምርኳስ ትኽክል ዝኾነ ውጽኢት ክትህብ ትኽእል።

‘ኣብዚ ንሕና ከነረጋግጾ ክኢልና ዘለና’ ይብል መራሒ እታ ጉጅለ ምርምር ዶ/ር ቻንግ ‘እቲ ሓኪም ካብ ደም ወይ ውን ጸላም ኩብዲ ናሙና ምስ ወሰደ እቲ ዝስዕብ መስርሕ ምድላው ከምኡውን መርመራ በዛ ንእሽቶ ቤተ ሙከራ ክሰላሰል ይኽእል። እዚ ድማ ኣድላይነት ናይ ዓቢ ላቦራቶሪ ከምኡ’ውን ክኢላዊ ዓቕሚ ሰብ የጉድል ማለት’ዩ። እዚ ንጥቀመሉ ዘለና ኣገባብ’ ይብል ድማ ንሱ ወሲኹ፥ ‘ነቲ ኣቐዲሙ ዝባኽን ዝነበረ ግዜ ዓቕሚ ሰብን ከምኡ’ውን ልዑል ወጻኢታት ብምጉዳል እቲ ዘድሊ ጽፉፍ ውጽኢት ይህብ።’

ምድላው ናሙና ኣብ ሓንቲ ንእሽቶ ሞቶር ከምኡ’ውን ማይክሮ ፍሉይድ ዘለዋ ቺፕ ይግበር እቲ ንጻረ ድማ ብኻልኣይቲ ቺፕ ይካየድ። ኣብ ከም በዓል መንሸሮ ዝኣመሰሉ ተኽእሎ ምምጻእ ጀነቲካዊ ለውጢ ዘለዎም ሕማማት ህላውነት ናይ ፍሉያት ዓይነት ጀነቲካውያን ሓበርቲ፣ ኣካላት እቲ ሰብ ቡቲ ሕማም ተጠቒዑ ከም ዘሎ ይሕብር። ብዝሒ ዓቐን ናይቶም ክልተ ጀነቲካውያን ሓበርቲ ድማ ዓቐን ምራዝ ናይ ጸላም ኩብዲ ይሕብር። ‘ኣብ መጻኢ መደብና’ ይብል ዳይሬክተር እቲ ምርምር ‘ነዚ ኣብ ክልተ ክፋላት ዘሎ መስርሕ ኣብ ሓንቲ ንእሽቶ ቺፕ ከም ዝጠቓለል ምግባር እዩ። እዚ ድማ ኩባንያ Star sim tech ናይ ምፍራይ ተኽእሎታቱ ብምዕባይ ምስ ናይ ሞባይል ቴክኖሎጂ ብምውህሃድ ብብዝሕን ብምጡን ዋጋን ከፍርዮ ክፍትን እዩ። እዚ ድማ ንሞባይል ኣብ ዝተፈላለዩ ካብ ሕክምና ወጻኢ ንዝግበሩ ናይ ጥዕና መርመራታት ንኽትሳተፍ ከኽእላ እዩ።ውጽኢት እዚ መጽናዕቲ ንመጀመርታ ግዜ ኩሎም መስርሓት መርመራ ላቦራቶሪ ኣብ ሓደ ቦታ ብዓወት ክወሃሃዱ ከም ዝኽእሉ ከርኢ ክኢሉ ኣሎ።



## ስፖርት

ኣማኑኤል ኣልኣዛር

# ርሕቐት 26 ካልኢት ካብ ናይ 10 ዓመታት ፕሮጀክት ናይኪ

❖ ዘርኢሰናይ ታደሰ ዝቐልጠፈ ኤርትራዊ ግዜ ማራቶን ሰፊሩ

ካብ ኩሎም ዓይነታት ስፖርት እቲ ዝኸበደ 42.169 ኪ.ሜ ዝንዓዘን ልዕሊ ክልተ ሰዓት ዝጉዓን ማራቶን ምዃኑ ብዙሓት ይሰማምዑ። ኣካላት ወዲ-ሰብ ኽ፣ ርሕቐት ብዘይ ዕረፍቲ ክጎይይ እንከሎ ዘህልኾ ጸዓት ናብ ንቡር ክምለስ ኣዋርሕ ኢዩ ዝሓትት። እቲ ዝቐልጠፈ ሰዓት ኣብዚ ርሕቐት ተሰፊሩ ዘሎ ኬንያዊ ደኒስ ኪምዩቶ ኣብ 2014 ኣብ ውድድር በርሊን ማራቶን ዝሰፈሮ 2፡02፡57 ሰዓት ኢዩ።

ትካል መፍረ ናውቲ ስፖርት ናይኪ ዘበገሶ "ንማራቶን ትሕቲ ክልተ ሰዓት ምጉያይ" ዝብል ሓሳብ ብ6 ግንቦት 2017 ኣብ ከተማ ሚላኖ ኣብ መወዳደሪ ቅድድም መኪና ፎርሙላ-1 ተፈቲኑ። እቲ ነዊሕ ዝተጻዕረሉ ፕሮጀክት ካብ ዕላምኡ 26 ካልኢት ጥራይ ደንጕዩ ንመጻኢ ግን ማራቶን ትሕቲ ክልተ ሰዓት ክጉየ ከምዝከኣል ተስፋ ሂቡ ተዓጺዩ።

ኣብ ዩኒቨርሲቲ ብራይተን ዓባይ ብሪጣንያ ፕሮፌሰር ስፖርት ያኒስ ፒቲሲላዲስ ኣብ 2014፡ "ናይ 30 ሚልዮን ዶላር ባጀት ምስ ዝረክብ ንማራቶን ትሕቲ ክልተ ሰዓት ከም ዝጉየይ ምገብርኩ፣" ክብል ነቲ ትካል መፍረ ናውቲ ስፖርት ናይኪ ካብ 2006 ኣትሒዙ ዝሓሰቦ ዝነበረ ሓሳብ ክትግበር ከምዝከኣል ገለጹ። ናይኪ ሰለስተ ኣብ ትሕቲኡ ንዝርከቡ ኣትሌታት ኬንያዊ ኪፕቾግ (ዕዉት ማራቶ ርዮ ዲጃኔሮ)፡ ኤርትራዊ ዘርእሰናይ ታደሰ (በዓል ክብረወሰን ፍርቂ ማራቶን ዓለም)፡ ኢትዮጵያዊ ሌይሳ ደዲሳ (ክልተ ግዜ ተዓዋቲ ቦስተን ማራቶን) ብናይኪ ኽ፣ ፕሮጀክት ከዕውቱ ዝተመርጹ ኣትሌታት ኮይኖም። እዞም ኣትሌታት ኣብ ጽዑቕ ልምምድ ከም ዝጽመዱ ተገይሩ። ትሕቲ ክልተ ሰዓት ክጎይዩ እንተ ኮይኖም ድማ ብዘይካ'ቲ ጽቡቕ ግዜ ከህርም ዝኽእል ጥጡሕ መወዳደሪ ቦታ



ትሕቲ ክልተ ሰዓት ክጉዩ ዝተሓተቱ ኣትሌታት ዓለም




ምቕራብ፡ ኣብ ኣመጋግባኦም፡ ጥዕንኦም፡ ዝውዳደሩሉ ምቹእ ጫማ ካብ ጽሕጊ ዝተሰርሐ ሶላ ብፍሉይ ክስራሕን…ብሓጺሩ ንሓደ ዓመት ምሉእ ኣብ ትሕቲ ምሉእ ክንክን ትካል ናይኪ ኣተው።

መውዳደሪ ቦታ ልዑል መጠን ኦክስጅን ዘለዎ ንክኸውን ኣብ ባዶ ጸፍሒ ባሕሪ ክኸውን፡ እንተ ተኻኢሉ ድማ ኣብ ከባቢ ምዉት ባሕሪ ክኸውን ክኢላታት ርኢቶኦም ኣፍሲሶም። ድሕሪ ዝተኻየደ መጽናዕትን ክትዓትን ድማ ኣብ ከተማ ሚላኖ ኣብ ዝርከብ መውዳደሪ ቅድድም መኪና ፎርሙላ-1 ክኽውን ኣብ መደምደምታ ተበጺሑ። ዝተመርጸሉ ሰዓት ንግሆ ጹሓይ ከይበረቐት ኢዩ። እቲ ዕላማ ብውሕዱ 1፡59፡59 ሰዓት ንምህራም ኢዩ። እዚ ክሰምር እንተ ኮይኑ፡ ንፍርቂ ማራቶን ብ57፡21 ደቒቕ ክኽየድ ኔርዎ። ኣትለት ዘርእሰናይ ታደሰ ን7 ዓመታት ዝዓቐቦ ክብረወሰን ክስበር ምኽኑ ኢዩ።

ካብቶም ዝዓም ሰለስተ ኣትለታት ከቀላጥፉ ብናይክ ዝተጸውዐ ብርክት ዝበሉ ኣትለታት ኤርትራውያን ኦሎምፒካውያን ኣትለታት ተኸለማርያም መድሕን፡ ንጉሰ ኣምለሶምን ኣሮን ክፍለን ይርከብዎም።

እቲ ውድድር ተበጊሱ፡ ኬንያዊ ኣትለት ኪፕቾገ ካብ 20 ኪ.ሜ ንደሓር ንበይኑ ክጎዓዝ ጀሚሩ። ንክብረወሰን ፍርቂ ማራቶን ኤርትራዊ ኣትለት ዘርእሰናይ ታደሰ ክሰብሮ ኣይከኣለን። ንክብረወሰን ማራቶን ዓለም (2፡02፡57ሰዓት) ግን ብልዕሊ ክልተ ደቒቕ ኣመሓይሽዎ። ካብታ ዕላማ ብ25 ካልኢት ጥራይ ድሒሩ ን 42.169 ኪ.ሜ ብ2፡0024 ሰዓት ዛዚምዎ። ኪፕቾገ ወላ'ኳ እዚ ዝሃረሞ ግዝዮ ብዓለማዊ ማሕበራት ኣትለቲክስ ዓለም (IFFA) ዘይምዝገበሉ እንተ ኾነ ማለት ከም ክብረወሰን ዓለም ዝውሰድ ግዜ ኣይኾኑን ንመጻኢ ግን ንክብረወሰን ወዲ ሃገሩ ደኒስ ክምየቶ ክሰብር ዘጸግሞ ከምዘይብሉ ብግብሪ ኣርእዩ ኢዩ። ንሱ ድሕሪ'ቲ ናይ ካልኢታት ርሕቀት ካብ ፕሮጀክት ኣብ ዝሃቦ መግለጺ፡ "ኣብ ቀረባ መጻኢ ትሕቲ ክልተ ሰዓት ክኸይድ ኢየ። ማራቶን ትሕቲ ክልተ ሰዓት ክበዋ ይኽእል ኢዩ።" ኢሉ።

ኤርትራዊ ኣትለት ዘርእሰናይ ታደሰ፡ ኣብ ዝሓለፉ እዋናት ዘይከዎቲ ኣብ ፍርቂ ማራቶን ዘለዎ ዝናን ክብርን ኣብ ማራቶን ኣድማዒ ግዜ ክሰፍር ኣይከኣለን ጸኒሑ። ኣብዚ ብሬኪን2 (Breaking2) ዝተሰምየ ፕሮጀክት ዝሃረሞ 2፡06፡51 ሰዓት ግን ኤርትራዊ ዝቐልጠፈ ሰዓት ኢዩ። ወላ'ኳ ከምቲ ኣቀዲሙ ዝተገልጸ ብዓለማዊ ማሕበራት ኣትለቲክስ ዓለም ዝምዝገብ ግዜ ኣይኾነን። ዘርእሰናይ ታደሰ በዚ ሰፊርዎ ዘሎ ዝቐልጠፈ ሃገራዊ ግዜ ኣብሉ ኣብ ውድድር ማራቶን ስሙ ከዕቢ ርሒብ ዕድል ዝፈጥር ምኻኑ ኣብ ኣትለቲክስ ሰፊሕ ኣፍልጦ ዘለዎም ተንተንቲ ይትንትኑ።

ሳልሳይ ኣብ ፕሮጀክት ንምስጋር ዝተመርጸ ኢትዮጵያዊ ሌሳ ደሲሳ 2፡14፡00 ሰዓት ብምህራም ካብ ትጽቢት ወጻኢ ትሑት ግዜ ኢዩ ሰፊሩ።

ቀንዲ መውዳድርቲ ናይኪ ዝኾነ መፍረ ናውቲ ስፖርት ኣዲዳስ ውን ከዚ ፕሮጀክት ኣብ መጻኢ ክፍትኖ ምኻኑ ኣፍሊጡ ኣሎ። ኣብ ዝሓለፉ 10 ዓመታት ንክብረወሰን ማራቶን ኣርባዕተ ግዜ ዘመሓየሸዎ፡ ዊልሰን ኪፕሳንግ፡ ፓትሪክ ማካው፡ ሃይለ ገብረስላሴን ኣብዚ ግዜ ክብረወሰን ሒዙ ዘሎ ደኒስ ክምየቶን ኣብ ትሕቲ ኣዲዳስ ዝርከቡ ኣትለታት ኢዮም። በዚ ድማ እዚ ትካል ናይኪ ክዕወተሉ ዝይከኣለ ትሕቲ ክልተ ሰዓት ምጉያይ ንምስማር ክሰርሕ ምኻኑ ተፈሊጡ ኣሎ።

ብርክት ዝበሉ ክኢላታት ጥዕና፡ ኣካላት ወዲ-ሰብ ደረት ከምዘለዎ፡ ንማራቶን ትሕቲ ክልተ ሰዓት ምጉዓዝ ልዕሊ ዓቕሙ ምኻኑ ኢዮም ክምጉቱ ጸኒሖም። ብናይኪ ንዝተወሰደ ተበግሶ ድማ ብትሪ ክነቕፉ ዝጸንሑ ብዙሓት ኢዮም። ድሕሪ'ቲ 26 ካልኢት ጥራይ ካብ ትሕቲ ክልተ ሰዓት ምጉያይ ምስ ተበጽሐ ግን ሓሳቦም ክቕይሩን ንማራቶን ትሕቲ ክልተ ሰዓት ምጉዓዝ ድማ ኣብ ቀረባ መጻኢ ክገሃድ ከምዝኽእል ዝተቐበልዎ ኢዮም።

5 ሕቶታት ንዘርእሰናይ ታደሰ ምስ ፕሮጀክት ትሕቲ ክልተ ሰዓት ዝተተሓሓዙ–

**1. ንማራቶን ትሕቲ ክልተ ሰዓት ምጉያይ ዝከኣል ድዩ?**

"እወ! ይከኣል ኢዩ፡፡ ብዓብኡ ኬንያዊ ኪፕቾገ ከምዝረኣናዮ 26 ካልኢት ጥራይ ኢዩ ካብ ትሕቲ ክልተ ሰዓት ልዒሉ፡፡ ንቐጻሊ እንተ ድኣ ተሰሪሕሉ ወዲ ሰብ ትሕቲ ክልተ ሰዓት ክጎይይ ይኽእል ኢዩ፡፡"

**2. እቲ ሓሳብ መጀመርያ ምስ ተዋህበካ እንታይ ኢልካ?**

"ቡቲ ሓሳብ ተገሪመ፡፡ ኣብ ማራቶን ከምቲ ዝድለ ዝና ዘይብለይ ክነሰይ ቡቲ ኣብ ፍርቂ ማራቶን ዘለኒ ስምን ክብረወሰን ዓለምን ተመሪጸ፡፡ እዚ ክምረጽ ከለኹ ካብ ልዕሊ 100 ኣትለታት ኢየ ምስዞም ክልተ ኣትለታት ተመሪጸ፡፡ ንዓይን ሃገረይን ፍሉይ ክብሪ ኢዩ፡፡ ኑቲ ፕሮጀክት ይኽእሎን ዘይክእሎን ገዲፍካ ኣብ ከምዚ ዓይነት ዓቢ ዓለማዊ ስራሕ ሃገርና ምውካሳ ግን ኣሐቢኑኒ፡፡"

**3. ዝሃረምካዮ ግዜ ዝበለጸ ኤርትራዊ ግዜ ኣብ ማራቶን እዩ፡ እዚ ንዓኻ እንታይ እዩ?**

"እዋእ...! ክገልጾ የጸግመኒ ኢዩ፡፡ እቲ ዝሃረምክዎ ግዜ (2፡06፡51 ሰዓት) ንመጸኢ ምሉእ ርእሰ ምትእምማን ጌረ ናብ ውድድራት ክኣቱ ዝሕግዘኒ ኢዩ፡፡ እቲ ዝገርመካ ከማን ን 2፡02፡00 ሰዓት ኢየ ዝጎይይ ኔረ፡፡ ኣብቲ ናይ መወዳእታ ክልተ ዙርያታት ግን ዝሓለ፡፡ ብዘኾነ ግን ኩሉ ግዜ ሓንጎል እተ ኣሚኑን እተ ተቐቢሉን ኩሉ ነገር ክንብር ይኽእል ኢዩ፡፡ በዚ ውድድር ኣቢለ ድማ ንማራቶን ተቐቢለዮ ስለ ዘለኹ ንመጸኢ ናብ ዝኾነ ውድድራት ክኣቱ ከለኹ ከምቲ ናይ ቅድሚ ሕጂ ዘይኮነ ክገብር ከምዝኽእል እንዳ ኣመንኩ ስለ ዝኣቱ ንዓይ ሓጋዚ ኢዩ ኔሩ፡፡"

**4. ክልቲኦም ኣትሌትክስ ትሕቲ ክልተ ሰዓት ክትጎይዩ እንተ ኾይንኩም ንፍርቂ ማራቶን ብ57፡21 ደቂቅ ክትጎይዎ ኢዩም ርኢቶኦም ሂቦም፡፡ ኮይኑ ግን ናይ ፍርቂ ማራቶን ክብረወሰንካ 58፡23 ደቂቅ ኣይተሰበረን፡፡ ን7 ዓመታት ከይተሰበረ ምጉዓዙ ምስጢሩ እንታይ ይኸውን? ክሰበር ደዩ'ኸ?**

"ክሰበር እንተ ኾይኑ ከምዚ ንሕና ንትሕቲ ክልተ ሰዓት ክንጎይይ ተባሂሉ ከም ፕሮጀክት ተታሒዙ ልዑል ምድላዋት ዝተገብረሉ፡ ከምኡ ዝላትት ኮይኑ ይሰምዓኒ፡፡ ኣብ ስሩዕ ውድድራት ፍርቂ ማራቶን ንምስባሩ ብዙሕ ተጻዊሩ ኢዩ፡ ክሳብ ሕጂ ግን ኣይተኻእለን፡፡ ብሕጂ ክንደይ ይጸንሕ ክኣ ንሕና ንፈልጦ ኣይኮነን ንፈጣሪ ንግደፉለ፡፡"

**5. ትሕቲ ክልተ ሰዓት ዝሃረመሉ ሰዓት መዓስ ይኸውን ትብል?**

"ኣብ ስሩዕ ውድድር ማራቶን ትሕቲ ክልተ ሰዓት ክገየ ከኸብድ ኢዩ፡፡ ወላ'ኳ ኣይከኣልን ኢዩ እንተ ዘይብልኩ ግዜ ግን ክወስድ ኢዩ፡፡ ምናልባት ኣብ ከም በዓል በርሊን ማራቶን ኣብ ሰጣሕ ጽርግያ ዝገየይ እቲ ግዜ ክበጽሕ ይኽእል ይኸውን ግን ግዜ ክወስድ ኢዩ፡፡ ከምዚ ናይኪ ዝወሰዶ ተበግሶ ተወሲዱ ግን ተሰሪሕሉ ትሕቲ ክልተ ሰዓት ክገየይ ይኽእል ኢዩ፡፡ ኣብ ዝመጽእ 5 ዓመታት ክበጽሕ ይኽእል ኢዩ ይብል፡፡ ኣዲዳስ ውን ክሰርሕሉ ትጸቢት ኣሎ፡፡ ብሓጺሩ ግን ትሕቲ ክልተ ሰዓት ክኸየድ እንተ ኾይኑ ብከምዚ ናትና ብስራሕ ኢዩ፡፡"



# ናብ መጽሓፍ ክብረወሰን ጊነስ ዝመጣጠር ፍሉይ ተርእዮ!

ሓሙሽተ ኣሕዋት ማልያ ሃገራዊት ጋንታ ምልባስ እሞ ድማ ብሓደ ዓይነት ስፖርት፡ ኣብ ካልእ ሃገር ዘይርከብ ተርእዮ እዩ።

23 ሰነ 2017 ኣብ ከተማ ኣስመራ ኣብ ዝተኣንገደ ሻምፕዮን ቅድድም ብሽክለታ ኤርትራ፡ ሰለስተ ኣሕዋት ወርቂ መዳልያ ብምዕታር ቅድሚ ሕጂ ኣብ ሃገርና ተራእዩ ዘይፈልጥ ታሪኽ ሰሪሖም። ኣብ ዝኾነት ሃገር ውን ኣብ ሓደ መዓልቲ ኣብ ዝተኻየደ ውድድር ሰለስተ ኣሕዋት ወርቂ ዓቲሮም ዝብል ዜና ተፈንዩ ኣይፈልጥን። ኣብ ውድድር ግዜ (ክሮኖ ሜተር) ሻምፕዮን ኤርትራ ያቆብ ደበሳይ ኣብ ደረጃ ጁንየር ወርቂ፡ ሞሳና ደበሳይ ኣብ ናይ ደቀንስትዮ ወርቂ፡ መኾሱብ ደበሳይ ድማ ንዓበይቲ ፕሮፌሽናላት መሳትኡ ተቐዳደምቲ ረቲዑ ኣብ ደረጃ ደቂ ተባዕትዮ ወርቂ ዓቲሮም። ነቲ ውድድር ንምዕዛብ ዝተኣከቡ ደገፍቲ ድማ "ክሮኖ ሜተር ምባል ተሪፉ ክሮኖ-ደበሳይ" ተባሂሉ ክጽዋዕ ኣለዎ ክብሉ ተሰሚዖም።

ኣብ ቅድድም ብሽክለታ ሃገርና ብዘሒ ኣሕዋት ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ክበጽሑ ኣብ መወዳእታ 90ታት ደቂ ዞካርያስ ኢዮም ኔሮም። ዮናስ ዞካርያስ፡ ሳሙኤል ዞካርያስ፡ ከምኡ ድማ ኤሽን ዞካርያስ፡ 4ይ ሓዎም ሚሮን ዞካርያስ ውን ናብ ቅድድም ብሽክለታ ኣትዩ'ኳ እንተነበረ ቀጺሉ ኣብ ዓበይቲ ክለባት ክጻወት ግን ኣይከኣለን።

እዛ ሕጂ እንዛረበላ ስድራቤት እንዳ ደበሳይ ኮይና፡ ፍረቃልሲ ደበሳይ፡ መኾሱብ ደበሳይ፡ ክንድሸሕ ደበሳይን ሞሳና ደበሳይን ኣርባዕቲኦም ኣብ ዓበይቲ ክለባት ሃገርና ተጻዊቶም ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣርባዕቲኦም ማልያ ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ክለብሱ ምኽኣሎም ኢዩ እቲ ፍሉይነት።

ሕጂ ድማ 5ይ ሓዎም ያቆብ ደበሳይ ኣሰር'ዞም ኣሕዋቱ ስዒቡ ናብ ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ንምጽንባር ይመጣጠር ኣሎ። ኣብዚ እዋን ኣብ 2ይ ዲቪዝዮን ክለብ ኤሪ ቴል ዝጻወት ዘሎ ትስፉው ተቐዳዳማይ ያቆብ ደበሳይ ብምንታይ ተጻልዩ ናብዚ ውድድር ኣትዩ ዝብል ሕቶ ምልዓል ኣገዳሲ ኣይኮነን። እቲ ምንታይ'ሲ ክጥቐሱ ዝጸንሑ ኣርባዕተ ኣሕዋቱ ኣይኮነን ንዕኡ ንህጻናት ካልኦት ስድራቤታት ውን ክጸልዉ ዝኽእሉ ኢዮም። ካብ ኣርባዕቲኦም ኣሕዋትካ ብፍሉይ ዝጸለወካ መን ኢዩ ንዝብል ሕቶ ያቆብ፡ "ምስ ወላድየይ ቅድድም ብሽክለታ ክርኢ ክኸይድ እንከለኹ






ንኣርባዕቲኣም ኣሕዋተይ ይዕዘቦም ነረ። መኽሱብ ኣብ ኤሪ ቴል ዝነበሮ ተራ፡ ሞሳና ድማ ኣብ ናይ ደቀንስትዮ ተመዝግቦ ዝነበረት ዓወታት ካብቲ ቀንዲ ጽልዋ ዘሕደረለይ ኢዩ።" ይብል።

ኣብ ዝኸዶ ናይ ቅድድም ብሽክለታ ቦታ እንተ ኸደ ስም ኣሕዋቱ ክጸንሖ ናይ ግድን ኢዩ። ናብ ሓንቲ ካብ ዓበይቲ ክለባት ሃገርና ዝኾነት ኤሪቴል ተጸንቢሩ ዘሎ ያቆብ፡ ቕድሚኡ ኣብ ክለብ ኤሪ ቴል ዓቢ ሓው ፍረቃልሲ ደበሳይ ሻምፕዮን ተቐዳዳማይ ዞባ ማእከል 2010፡ መኽሱብ ደበሳይ ድማ ዝተፈላለዩ ዓወታት ምስዛ ጋንታ ኮይኑ ተጎናጺፉ ኢዩ። ዓወታት ኣሕዋቱ እና ኣማዕደወ ድማ ናቱ ሓድሽ ታሪኽ ንምስናድ ተበጊሱ እንሆ። "ፍረቃልስን መኽሱብን ኣብዛ ጋንታ ጽቡቕ ግዜ ኢዩም ኣሕሊፎም። ብፍላይ መኽሱብ ኣብዛ ጋንታ ንነዊሕ ዓመታት ዝነበሮ ተራ ብሓለፍቲ ጋንታ ኩሉ ይንገረኒ ኢዩ። ንመኽሱብ ሓውኻ ክትመስል ኣሎካ ዝብል ለበዋታት ድማ መዓልታዊ ኢዩ ዝወሃበኒ።" ይብል ወዲ 17 ዓመት ያቆብ ደበሳይ።

ብኽንደዚ ብዝሒ ኣሕዋት ብሓደ ዓይነት ውድድር ይኹን ብዝተፈላለዩ ዓይነታት ስፖርት ማልያ ሃገሮም ክለብሱ በቒዖም'ዶ? ዝብል ሕቶ ንምምላስ መርበባት ሓበሬታ፡ መጻሕፍቲ ስፖርትን ካልእ ሓበሬታ ክሁብ ይኽእል ኢዩ ዝበልክዎ ተወኪሰ፡ ከም ፍሉይ ፍጻሜ ዝግለጽ ኣርባዕተ ኣመሪካውያን ኣሕዋት ኣብ ጸወታ ቃርሳ ማለት ሆኪ ብደረጃ ፕሮፌሽናል ዝተጻወቱ ንስድራቤት እንዳ ደበሳይ ክነጻጸርዎ ዝኽእሉ ኢዮም። ብዘይካ'ዚ፡ ኣብ ኢንግሊዛዊት ክለብ ማንቸስተር ዩናይትድ ዝጻወቱ ዝነበሩ ኣሕዋት ጋሪ ኔቪልን ፊሊፕ ኔቪልን ምንኣስ ሓብቶም ትሬሲ ኔቪል ንሃገራ ወኪላ ኣብ ውድድር ኔት ቦል፡ ኣዲኦም ጂል ዳይረክተር ክለብ ባሪ ኮይና ብምስርሓ፡ ወላዲኦም ኔቪል ድማ ተጻዋታይ ክሪኬት ብምንባሮም ብስድራቤቶም ማለት ሓሙሽቲኦም ኣብ ስፖርት ብምንጣፎም ብፍሉይ ዝጥመት ኔሩ። እዞም ሓሙሽተ ሓንቲ ስድራቤት ግን ኣብ ሰለስተ ዓይነታት ስፖርት ዝከጠፉ ኢዮም።

እዚ ኣብ ሃገርና ከም ዓቢ ጺጋ ክውሰድ ዝኽእል ሓሙሽተ ኣሕዋት ኣብ ቅድድም ብሽክለታ እሞ ድማ እቶም ኣርባዕተ ማልያ ሃገራዊት ጋንታ ዝለበሱ፡ እቲ ሓደ ድማ ኣብ መገዲ ዘሎ፡ ከም ፍሉይ ተርእዮ ስፖርት ኮይኑ ኣብ መጽሓፍ ጊነስ ክምዝገብ ክስርሓሉ ዘለዎ ኢዩ። ሓሙሽተ ኣሕዋት፡ ብሓደ ዓይነት ስፖርት፡ ማልያ ሃገራዊት ጋንታ ለቢሶም ክውዳደሩ! ቀዳማይ ተርእዮ ምኳኑ ኢዩ።

ኣብ መውዳእታ ንያቆብ ደበሳይ ሓንቲ ሕቶ ብዘይ ቀልዓለም ክምልሰለይ ሓቲተዮ ቀልዓለም ከይገበረ ድማ መሊሱለይ ኣሎ። ካብ ፍረቃልሲ ደበሳይ፡ መኽሱብ ደበሳይ፡ ክንድሸሕ ደበሳይን ሞሳና ደበሳይን ብፍሉይ ነመኖም ተድንቕ? ትብል ሕቶ ኢያ። "….ሰላቕ…!" ድሕሪ ነዊሕ ምሕሳብ፡ "ንኣርባዕቲኣም ብብናቶም ብልጫታት የድንቖም ኢየ። ብፍሉይ ግን ኣብዚ ግዜ ኣብ ክለብ ዳይመንሽን ዳታ ንዝጻወት ዘሎ መኽሱብ ደበሳይ ኣድንቆ።" ኢሉ።

ኣብ ሃገርና ብዙሕ ፍሉይ ኣጋጣሚታት ስፖርት ተሰኒዱ ሓሊፉ ኣሎ። እቶም ኪንዮ ሃገርና ፍሉይ ቀላሕታ ክወሃቦ ዝኽእል ኣጋጣሚታት ዝምልከቶም ኣካላት ዓለማዊ ተፈላጥነት ኣብ ምትሓዞም ተዓጢቖም ክሰርሑ ይምሕጸን።



## ዘለኩ ደኣ !

# መበቈል ቃላት (Etymology)

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ቃላት ካብ ግዜ ናብ ግዜ ኣደማምጻኦም እናቐየሩ ካብ ሓደ ቋንቋ ናብ ካልእ ቋንቋ ይሰጋገሩ እዮም። ቋንቋ እንግሊዝ ቅድሚ 1500 ዓመት ከም ዝጀመረ ዝገልጽ “ቡክ ኦቭ ፋክትስ” ዝበሃል መጽሓፍ ረኺበ፤ ገሪሙኒ። መጀመርታ ነታ ቋንቋ ዝፈጠራ መን ኮን ይኸውን ኢለ ሓሲበ፤ መጀመርታ ዘድመጻ ቃልከ እንታይ ኮን ትኸውን፤ ክጅምራ እንከሎኸ ዕለት ክንደይ ሰዓት ክንደይ ጀሚርዎ ይኸውን፤ እዚ ሕቶታት እዚ ወዲ ሰብ ክሳብ ዘሎ ብዘሎኻ ይኹን መገዲ ክምልሶ ዘይክእል ሕቶታት እዩ። ምናልባት ምስ ሞትካ ግን ኣብ’ቲ ዝኸድካዮ ኑቲ ቋንቋ እንግሊዝ ዝጀመረ ሰብ ረኺብካ ናይ ምዝርራብ ዕድል እንተረኺብካ፤ መልሲ ናይ’ዘን ሕቶታት ካብ ጉት ናብ መሬት ክትሰዶ ትኽእል ትኸውን። እዚ ከም ቋንቋ ኣንግሎ-ሳክሰን ዝጀመረ እንግሊዝ ሎሚ ዓለምለኻዊ መረዳድኢ ቋንቋ ኮይኑ ኣሎ። ቋንቋ እንግሊዝ ብቓላት ኣዝዩ ሃብታም እዩ። ናቱ ጥራሕ ዘይኮነ ካብ ብዙሓት ካልኦት ቋንቋታት እውን ቃላት ወሲዱ እንግሊዛዊ መንነት እናሃበ ክፋል ናይ ቋንቋኡ ክገብሮም ጸኒሑን ኣሎን። ቋንቋ እንግሊዝ ካብ ካልኦት ቋንቋታት ካብ ዝወሰዶም ቃላት ገለ ኣብነታት ክንርኢ፦

**Norse:-** Anger, owe, clumsy, crooked, enthrall, fog, husband, law, ransack, root, skill, snare, they, wrong, etc

**Norman French:-** Abbot, baron, beaty, Bible, court, crown, dress, feast, joy, justice, liberty, market, marriage, navy, parliament, peace, people, pleasure, power, prayer, reign, soldier, treasure, verdict, war

**Modern French:-** Ballet, Café, camouflage, elite, espionage, garage, menu, police, regime, soup, theatre

**Latin:-** Accommodate, bacillus, circus, exit, focus, invention, manufacture, penicillin, persecute, refrigerator, status, tradition, vacuum.

**Greek:-** Agnostic, alphabet, character, clinic, cycle, electron, epidemic, idea, irony, museum, neurology, parallel, rhythm, telegraph, theory,

**Italian:-** Arcade, concerto, replica, vendetta

**Dutch:-** Brandy, decoy, landscape, schooner

**Caribbean languages:-** Canoe, hammock, hurricane, maize, mosquito, tobacco

**Aztec:-** Chocolate

**Chinese:-** Ketchup-kowtow, tea, typhoon, Japanese

**Japanese:-** Judo, karate, kimono, tsunami, tycoon,

**Malay:-** Amok, bamboo, caddy, sago,

**Turkish:-** Cavour, coffee, kiosk, tulip, yoghurt,

**Arabic:-** Alcohol, algebra, amber, assassin, cipher, crimson, cotton, ghoul, mattress, sofa, zero

**Indian languages:-** Bangle, bazaar, bungalow, chintz, jungle, pepper, pyjamas, shawl, teak, thug, veranda

**Persian:-** Azure, candy, Caravan, checkmate, divan, lemon, taffeta

**African languages:-** Banana,



banjo, chimpanzee, cola, mumbo-jumbo, tango tote, voodoo, yam, Zombic.

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ቋንቋ እንግሊዝ ክሳዕ ሕጂ ክሳብ እዛ ዘሎናያ ደቒቕ ካብ ካልኦት ቋንቋታት ቃላት ይወስድ ኣሎ። ዝጽላእ ኣይኮነን። ከምኡ ጌርካ ቋንቋኻ ምምዕባል ጽቡቕ እዩ። እንግሊዛውያን ካብ ዝገዝእወን ሃገራት ክወጹ እንከለው፤ ሓደስቲ ቃላት ሒዞም እዮም ንዓዶም ዝምለሱ። ካብ ቋንቋታት ኣፍሪቃ ዝወሰድዎ ቃላት ባናና፣ ቦንጎ፣ ታንጎ፣ ጃምቦ፣ ባምቦ፣ ባንጆ፣ ኮላ፣ ያም ... ሃሃሃ ... ካብ ቋንቋታት ኣፍሪቃ ዝወሰድዎስ ኣይገርመኩምን፤ ኩሉ ዝበላዕን ኬፋትን እዩ።

ኣብነታት ብዝርዝር፦

ንሕና ዝወሰድናዮም ቃላትን ዝርዝራቶምን፥

1. ኢንቨስቲጋሽን፥ እዚ ቃል እዚ ኣብ 70ታት ንሰለይቲ ናይ ሃይለስላሴ ዝወሃብ ስም’ዩ ነይሩ። ኩሉ ግዜ ቃል ክትወስድ ከለኻ ኣተሓጻጽር ኣቢልካ፤ ኣጸቢቦቕ ኣቢልካ ኢኻ ትወስዶ። ኢንቨስቲገሽን ከም ቃል ትግርኛ ክንጥቀመላ እንከለና “ሚስቲገሽን” ኢና ንብላ ኔርና። ኣብ ምሉእ ሓሳብ ኣእቲና ንመልከታ፥

ኣብ 70ታት ኣብ ሓደ እንዳ ስዋ ስዋ እናተሰተና እንከለና ክልተ ሚስቲገሽን መጺኦምና። እቶም ዓማዊል ፈሪሆም ምሉቕ ምሉቕ ኢሎም ከይዶም። ኣነ ጥራሕ ተሪፈ። ንሳቶም ከኣ ኣነ ጥራሕ ምትራፈይ ፈሪሆም። ስቕ ኢለ ስዋይ እሰቲ፡ ይጥምቱኒ፡ እጥምቶም፤ ፈዳይን ኮይነ እየ ተራእየዮም። ከክልተ ዋንጫ ምስ ስተዩ ድማ ከፈሎም ከይዶም። እዚ

እንታይ አመልክት፣ ኣነ ቃልሲ ኣብ ከተማ ከለኹ ጀሚረዮ ከም ዝነበርኩ። ይኹንምበር፡ ከሳብ ሕጂ ነዚ ዝፈልጠለይ ኣይረኸብኩን። ማለት ቃለመጠይቕ ገይረ ኣይፈልጥን እየ። (**ምሉእ ሓሳብ ኢልካ ምሉእ መጽሓፍ ምጽሓፍ ከኣ ኣሎ።**)

2. **ቮለንተር፥ ኣብ 1950 ኣቢላ'ያ እዛ ቓል እዚኣ ካብ እንግሊዝ ናብ ትግርኛ ኣትያ። ኣብ ትግርኛ ክትኣቱ ከላ ሓበሻዊ ኣቀማቕማ ተኻይድላ እዩ። "ወለንታ" ተባሂላ።**

**ምሉእ ሓሳብ፥** ሓደ ሱዳናዊ 20 ግዜ ወለንታዊ መርመራ ገይሩ፡ 20 ግዜ ናጻ ጸኒሑ፡ 20 ግዜ ኸኣ ናብ ኣስመራ መጺኡ። ካልእ ዓርኩ ሓደ ግዜ ንኣስመራ መጺኡ፡ ሓደ ግዜ ወለንታዊ መርመራ ገይሩ፡ ሓደ ግዜ ኸኣ ኤች ኣይ ቪ "ፖስቲቭ" ተባሂሉ። (**እዚ ምሉእ ሓሳብ እዚ ዘገርም እዩ። ምሉእ ሓሳብ ጥራሕ ዘይኮነስ ምሉእ ምግራም እውን ዘድልዮ እዩ።**)

**ምሉእ ሓሳብ (ካልእ)፥** ኣነ ሃብቲመ 25 ሚልዮን ዶላር ምስ ኣኩብኩ ክሳብ 100 ሚልዮን ዝበጽሕ ኣይጽበን እየ። ብወለንታይ ድኻታት ክሕግዝ እየ። ብሸሞንተ ጀሪካንን ሓንቲ ሰለስተ ዝእግራ ብሽግለታን ገይረ ማይ ክወርደሎምየ። ኣብኡ እንከሎ ኸኣ ስፖርት ይኾነኒ። ምስ ሃብቲ ብዝሒ ደም፡ ሽኮር፡ ኮሌስትሮል ስለዘሎ፡ መጠነኛ ስፖርታዊ ምንቅስቓስ የድልየካ። ብሓንቲ እምኒ ድኻታት፡ ሽኮር፡ ኮሌስትሮል ብዝሒ ደም ትወቅዕ። ብሓንቲ እምኒ ኣርባዕተ ኣዕዋፍ ምኻኑ እዩ። (**እዚ ምሉእ ሓሳብ ድዩ ወይስ ምሉእ ሕልሚ፧**)

**ዘልኩ ደኣ ዘልኩሰ፥ ብቛንቋ እንግሊዝ "ሞንክ" ማለት ፈላሲ ማለት እዩ። ነዛ ቃል እዚኣ ካብ እንግሊዝ ወሲድና ትግርኛ ክንነብራ እንክለና ከምቲ ልሙድ ኣጸባቒናያ ኢና። ሞንኪሱ፥ ሞንኽሴ፥ ምንኩስና ኢልና ከም ትግርኛ ንጥቀመላ ዘሎና ቃል'ያ።**

**ምሉእ ሓሳብ፥** ወዲ ሱሳ ዓመት ምስ ኮንኩ ጉዳም ኣትየ ክምንኩስ'የ። ሽዑ ስብከት ክጉብረልኩም ክመጽእ እየ። "ኦ ብጾት! ምጾታት ቀሪቡ እዩ፡ በቲ ግዜ'ቲ ኣብ'ቲ ፈለማ ናይ ኣኸረት ዘመን ኣብ ከተማታት ሓጸርቲ ኣኽላባትን ሓጸርቲ ሓለፍትን ኪበዝሑ እዮም" ይብል ቲ' መጽሓፍ። እወ ምጾታት ቀሪቡ እዩ፡ በቲ መጽሓፍ ዝብሎ ክልተ ሽሕ ዓመት'ዩ ተሪፉና ዘሎ። ክልተ ሽሕ እሞ እንታይ ኣለዎ፡ ድቅስ ትንስእ እንደኣሉ ኣቱም ሰባት! ተማህለሉ፡ ተማህለሉ እብል ኣለኹ" ኣነ ኣባ ግርማጽዮን ጉብረሃንስ። (**ዘ ኣላርሚንግ ፊቸር ባይ ሎካል ኖስትሮ ዳመስ**)

**ከረመዳርያ፥ ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ከረመዳርያ ሓንቲ ካብ'ተን ዝገርማኒ ቃላት'ያ። ካብ ቋንቋ ጥልያን ተወሲዳ ልዕሊ** 80 **ዓመት ምሳና ተቐሚጣ ኣላ። ክሳብ ሕጂ ቀዋሚ ኣቀማምጣ የብላን። ኩልና ብብዘመሰለና ኢና ነድምጻ።**

**እቲ ዝርዝሩ እስከ ንርኣዮ፥ ካላማዳርያ፡ ከረማዳርያ፡ ከማላዳርያ፡ ከሎማዳርያ፡ ከማናዳርያ ከማራዳርያ፡ ከላዳማርያ (ኣብ ርሑቕ ገጠራት)። ሸውዓተ ዓይነት ኣደማምጻ ሒዛ ትኑብር ኣላ። እቲ መበገሲኣ ዝኾነ ሓረግ ቋንቋ ጥልያን ሰለስተ ቃል እዩ። ካሚራ ዲ ኣርያ እዩ። ካሚራ ማለት ብጥልያን ክፍሊ ማለት እዩ። ዲ ኣርያ ማለት ከኣ ናይ ኣየር ማለት እዩ። ብጠቕላላኡ ካሚራ ዲ ኣርያ ማለት ኤየር ኮፓርትመንት ወይ ክፍሊ ናይ ኣየር ማለት እዩ።**

**ምሉእ ሓሳብ፥** ዝበልካዮ ዝኣምን ሰብ ከም ከማላዳርያ እዩ። ትብሎ፡ ይምላእ። ጽጹይ ሃገራዊ መጽናዕቲ ደኣ ኣይገበር እምበር፡ 20 ሚእታዊት ካብ ህዝብና ከለማደርያዊ ዓይነት እዩ ብምባል፡ ህዩማን ሮንግ ዎች ዝበሃል ትካል ጸብጻብ ዘርጊሑ ነይሩ። (**ሽዑ እዚ ምሉእ ሓሳብ ድዩ ወይስ ምሉእ ሓሶት፧**)

**ዘልና ደኣ ዘልናሲ ካብ ኩለን ቃላት፥ ዘገርም ኣቀያይራ እተቐየረት ቃል ኣላ። ንሳ ድማ ካብ ባሊገ ናብ ባሊጋ፡ ኣባሊጋ፡ ብልግኡት ማዕቢላ። ብመሰረቱ ሓዳስ ዝተማህዘት ቃል'ያ ትመስል። መበቆል ናይ'ዛ ቃልን ሕጂ ኮይናቶ ዘላን ብጥርስ ኣይራኹብን እዩ። መበቆላ ቋንቋ ግእዝ እዩ። ብግእዝ ኣብልደ እዩ ዝበሃል። ንኣብኡት፥ ኑቲ መውዳእታ ዝተወልደ ቁልዓ ሕሳስ ልደ ንብሎ፡ ስለዚ ልደ ማለት ንምውላድ ዘገልግል ቃል እዩ። ኣበልደ ማለት ድማ ኣቦውልደት ማለት እዩ። እዛ ቃል ግእዝ ኣብ ነዊሕ ዓመታት ዝኸደቶ መስርሕ ከምዚ ይመስል፥ ኣቡልደ፡ ኣባልጊ፡ ባልጊ፡ ባሊጋ**

**ምሉእ ሓሳብ፥** ሓደ ኤርትራዊ ባሊጋ ኣብ ጸወታ ኩዕሶ እግሪ ላሊጋ እግሩ ተሰይሩ። ተጻዋታይ ኣይኮነን ነይሩ፤ ቲፎዞ እዩ። ኣብ ቲሪቡን ብስምዒት እናተፈዘ (ቲፎዞ ኮይኑ) ወዲቑ መሰበርቲ ኣጋጢምዎ። ሽዑ ተጻዋታይ ዘይተሰብረስ ቲፎዞ፡ ልዕሊ ጻጻስ ኮተሊኽ ምኻን።

**ተረንሸዋ፥ እዚ ካብ ቋንቋ ጥልያን ተወሲዱ፡ ከም መዐቀኒ ወይ መትሓዚ እኽሊ ንጥቀመሉ ዘሎና ከረጺት እዩ። ተረንሸዋ ማለት እዛ ሎሚ መሸማዕ እኑብላ ፍርቂ ኮንታል ዝዓቀና መትሓዚት እኽሊ እያ። መበቆል ናይ'ዛ ቃል ብግዜ ጥልያን ምናልባት'ውን ብእንግሊዝ ብወደብ ባጽዕ ኣቢሉ ዝኣቱ እኽሊ ነይሩ። እታ እኽሊ ዝሓዘት ከረጺት ትራንዚት ሸዋ ዝብል ጽሑፍ ነይርዋ። ብባጽዕ ኣቢሉ ንሸዋ ዝሓልፍ ማለት እዩ ትርጉሙ። ብድሕሪዚ ኣብቲ ሕብረተሰብ ስም ናይ'ዛ ከረጺት እዚኣ ካብ ትራንዚት ሸዋ ናብ ተረንሸዋ ጸርያ።**

**ምሉእ ሓሳብ፥** ገለ ሰባት ኣብ ኣኼባ ርእይቶ ክህቡ እንከለዉ፡ ተረንሸዋ ምሉእ ርእይቶ ስለዝህቡ ምርዳእ ይኣብየንካን ይስልችወካን። ርእይቶ ርዱእን ምቁርን ክኸውን ካብ መለሊኽ ወይ እንተበዝሐ ካብ ርብዒት ክሓልፍ የብሉን። (**ርእይቶ ደኣ ብተረንሸዋ ድዩ ዝዕቀን፧**)

**መለሊኽ፥ እዚ መበገሲኡ ቋንቋ ዓረብ እዩ። ከምቲ ኣብ ታሪኽ ነጉበቦ ስም ነገስታት እዩ ነይሩ። ቀዳማዊ ምኒሊክ፥ ዳግማዊ ምኒሊክ ዝበሃሉ ዝነበሩ ነገስታት ኢትዮጵያ ዝጽውዕሉ ስም'ዩ ነይሩ። እንተኾነ ኣብ'ዚ ግዜ'ዚ ግን እቲ ስዋ ንሰትየሉ ጻዕዳ መስተዩ ስሙ መለሊኽ እዩ ዝበሃል። መለሊኽ ዝተባህለሉ ምኽንያት ከኣ ንጉስ ምኒሊክ ኑቲ ሽዑ ግዜ ሓድሽ ዝመጸ መስተዩ ስዋ ስእሉ ክግበረሉ ኣዘዙ ነይሩ። እቲ ስእሊ ናይ ንጉስ ምለሊኽ ዝነበሮ መስተዩ ክሳዕ ሎሚ ምለሊኽ ተባሂሉ ይጽዋዕ ኣሎ። እቲ መበቆላዊ ኣደማምጻ ኣብ ቋንቋ ዓረብ፥ እብኒመሊክ ይበሃል። ትርጉሙ ድማ ወዲ ንጉስ ማለት እዩ። ገሪምኩምዶ ካብ ወዲ ንጉስሲ መስተዩ ስዋ ...**

**ምሉእ ሓሳብ፥** እዚ ብሚስተገሸን ዝጀመረ ምርምራዊ ጽሑፍ ብመለሊኽ ወዲኡ ኣሎ። መወዳእታና ኣምላኽ የጸብቐልና።